# ዉንእሰይ

መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ሕዳር 2013
ቁ 39

* ብቕዓት ትምህርቲ
* ዓለማዊ ምዕባለታት እንታይ ይምህረና?
* ጉዕዞ ናብ ሞያውነት
* ሕደማ ዝሰማዕ እምበር ዝንበብ ኣይኮነን
* ደብዳቤ ኣደይ ሃና



# ትሕዞ መንእሰይ







ክልተ ወርሓዊት መጽሔት
ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ሕዳር 2013 ቍ.39

መሸጢ ዋጋ ኣብ ኤርትራ ናቕፋ 10



ዋና ኣሰናዳኢ
መስፍን ገብረሂወት

ለይኣውት
ዮዲት ብርሃነ

ስእሊ
ዮሃንስ በረኸት

ዲዛይን ገበር
ዓወት ሽሞንዲ


ናብ'ዛ መጽሔት ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ፡ ኣበርክቶ ይኹን ሃናጺ ነቐፌታ በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ።


መጽሔት "መንእሰይ"
ቁ.ሳ.ጶ 1042
ቁ.ስልኪ 202592
ፋክስ 291-1- 125981

ዘርጋሒ መጽሔት
ቁ.ስልኪ 125394

# ቃል ኣሰናዳኢ

ምስፋሕን ምምዕባልን ኣገልግሎት ትምህርቲ፡ ንኽልተ ዓበይቲ ምኽንያታት፡ ኣብ ልምዓታዊ ስትራተጂ ኤርትራ ቀዳምነት ተሰሪዑ ከቢድ ጻዕሪን ግዚፍ ወፍሪን ዝግበረሉ ዘሎ ሃገራዊ ዕማም እዩ። ብቐዳምነት፡ ብኣመለኻኽታ መንግስቲ ኤርትራ፥ ነፍሲወከፍ ዜጋ፡ ፍልጠትን ሓበሬታን ክረኽብ መሰረታዊ መሰሉ ስለዝኾነ፡ ብኻልኣይ ደረጃ ድማ፡ ኣብዚ ዘለናዮ ዘመን ትምህርቲ ንቑጠባዊን ስብኣዊን ምዕባለ ሓደ ሕብረተሰብ፡ ግድነታዊ ቅድመ ኩነት ብምዃኑ።

መንግስቲ ኤርትራ፥ ካብዚ ሰረተ-እምነትዚ፡ ብምብጋስ ካብ ጽባሕ ሓርነት ጀሚሩ፥ ኣገልግሎት ትምህርቲ ኣብ መላእ ሕብረተሰብን ኣብ ኩሎም ዜጋታትን ንምብጻሕ፡ ቀዳምነት ዝያዳ ኑቲ ካብ ኣገልግሎት ትምህርቲ ተሃሚሹ ዝጸንሐ ከባቢታት እናሃበ፡ ኣብያተ ትምህርቲ ኣብ ኩሉ ከባቢታት ሃገር ንምህናጽ ሰፊሕ ስራሕ ከካይድ፡ መሳለጥያን ናውቲ ትምህርቲን ከምኡ እውን ብቑዓት መማህራን ንምቕራብ ከቢድ ጻዕሪን ወጻኢታትን ክገብር ጸኒሑ ኣሎ።

ኣብዚ ዘሎናዮ ዘመን ብዓለም ደረጃ ትምህርቲ ናብ ንግዲ ገጹ እናተቐየረ፡ ብኽቡር ዋጋ ዝሸየጥ ኣገልግሎት እናኾነ እዩ ዝመጽእ ዘሎ። መንግስቲ ኤርትራ ግን ትምህርቲ መሰረታዊ መሰል ዜጋታት ምዃኑ፡ ህንጸት ሃገር ድማ፡ ሞያን ፍልጠትን ብዝዓጠቐ ሰብ ጥራይ ክውን ክምዝኾውን እዩ ዝኣምን። ክንዲ ዝኾነ ኣብ ትምህርቲ ዝግበር ወፍሪ ከም ዓቢ ፈሰስ ንልምዓት ሃገር ብምጥማት፡ ኩሉ ወጻኢታት ባዕሉ እናሸፈነ ክሳብ ማእከላይ ደረጃ ንኹሉ ዜጋ ግድነታዊ ክምዝኾውን ኣብ ርእሲ ምግባሩ፥ ናይ ካልኣይ ደረጃ ኣብያተ ትምህርቲ፡ ስኡኪነት፡ ኩለኛትን እውን ብናጻ ክምዝወሃብ ይገብር ኣሎ። ብኣመለኻኽታ መንግስቲ ኤርትራ፥ ሃገር ንዜጋታታ ካብ ምስልጣን ዝዓቢ ካልእ ዕማም የብላን። መንግስቲ ካልኣይ ደረጃ ንዘወድኡ ተማሃሮ፡ ኣብ ሳዋ ዓቢ ናይ ትምህርቲ መኣዲ ብምኽፋት፡ ንስድራቤት ተኪኡ መግቦምን ብዙሕ ካልእ ጠለባቶምን እናማልአ ናብ ዝለዓለ ደረጃ ትምህርቲ ዘሰጋግር ትምህርቲ ኣብ ምሃብ ዝርከብ ካብ'ዚ ሓልዮትዚ ነቒሉ እዩ።

ኣብያተ-ትምህርቲ ዘመናዊ ቴክኖሎጂ ሓበሬታን ካልእ ሞያ ዘስንቕ መሳለጥያታትን ተጠቒመን ኣገልግሎተን ዘወርጽኣሉ፥ ተመሃሮ ህይውቶም ዘመሓይሽ ጭቡጥ ክእለት ዘቕስምሉ ስርዓተ ትምህርቲ ንምትእትታው፡ ዝጸንሐ ኣገልግሎት ትምህርቲ ብዓይነቱን ውጽኢቱን ንምቕያር ከቢድ ጻዕርታት ኣብ ምኽያድ ይርከብ። ብመጠንቲ መንግስቲ ዘካይዶ ዘሎ ጻዕሪ ከኣ፡ ተገዳስነት መንእሰያት፡ መማህራንን ወለዲን እምብዛ ክዓዘዘ የድሊ። ከመይሲ መኽሰብ ትምህርቲ ክልተ ገጽ ዘለዎ እዩ። ብቐዳምነት ኑቲ ዝተማህረ ውልቀሰብ፡ ብኻልኣይ ደረጃ ድማ ንሃገርን ሕብረተሰብን። ኣብዚ ዘለናዮ ዘመን፡ እቲ ኣብ ዝኾነ ቦታን እዋንን ህይወትካ ብልሙጽ ንኽትመርሕ ዘኽእል ዘይሕንኩኹን ዘይብርስን ሃብቲ፡ ትምህርቲን ብትምህርቲ ዝርከብ ሞያን ጥራይ እዩ።

ከምዝፍለጥ ኤርትራ ሃገርና፡ ብባህርያዊ ትዕድልታ እምብዛ እተሐብን ሃገር እያ። ብሰንኪ መግዛእቲ ግና፡ ባህርያዊ ሃብታን ትዕድልታን ኣብ ጥቕሚ ህዝባ ኣይወዓለን። ገና ብድንግሉ እዩ ዘሎ። የግዳስ በዚ ዝካየድ ዘሎ፡ ትሕተ ቅርጺ ናይ ምንጻፍ ሰፊሕ ሃገራዊ ወፍሪ፡ ነዊሕ ኣብ ዘይከነ ግዜ፡ ጺጋታት ሃገር ብብቕዓት ንምምዝማዝ ዘኽእል ገፊሕ ዕድል ተኸፊቱ። ዜጋታት ብዝተፈላለየ ዓይነት ሞያታት ኣብ ስራሕ ዝዋፈርሉ ሰፊሕ ዕዳጋ ክፍጠር ምዃኑ ዘጠራጥር ኣይኮነን። ዕላማ ናይ'ቲ መንግስቲ ኤርትራ ሓንጺጽዎ ዘሎ ሰፊሕ መደባት ትምህርቲ ኸኣ፡ ኑቲ ዝመጽእ ዘሎ ሰፊሕ ዕድል ብዝግባእ ክጥቀመሉን ክረብሓሉን ዝኽእል ዜጋ ንምፍራይ እዩ። ክንዲ ዝኾነ መንእሰያት፡ ሓጺር ሓሳባት ወጊድ ኢልና፡ ኑቲ ዝመጽእ ዘሎ ግዚፍ ዕድላት ብምጥማት፡ ዕድመ ምሉእ ምሳና ዝነብር ዘሐብንን እምብዛ ዘርብሕን ሞያን ክእለትን ንምጭባጥ ክንጽዕር ይግባእ። ወለዲ ድማ እቲ ዝበለጸ ውርሻ ትምህርቲ ምዃኑ ተገንዚቦም፡ ሃምን ቀልቢን ደቆም ኣብ ትምህርቲ ክምዝቐንዕ ንምግባር፡ ካብኦም ዝሕተት ተራ ክጻወቱ የድሊ። ጻዕሪ መንግስቲን ሕብረተሰብን ምስዝወሃሃድ ድማ እዩ፥ ኣብ መወዳእታ ሃገራዊ ዕላማን ራእይን ዝጭበጥን ሃገር ኣብ'ቲ ኩሉ ዜጋ ዝምነዮ ደረጃ ስልጣኔ እትበጽሕን።

ኣተኩሮ ናይ ሎሚ መጽሔትና ኣብ ትምህርቲ ኾይኑ፡ "ብቕዓት ትምህርቲ ጻማ ወሁድ ጻዕሪ" ብዝብል ኣርእስቲ ንኹሉ ምስ ትምህርቲ ምትእስሳር ዝለዎም ጉዳያት ብዝደህስስ ኣገባብ ብዝሰፍሐ ቀርቡ ኣሎ። መጽሔት መንእሰይ ብተወሳኺ ኣብ'ቶም ልሙዳት ዓምድታታ፡ ንኹሉ ኣካል ሕብረተሰብ ብሓፈሻ ንመንእሰያት ድማ ብፍላይ እምህሩን ኣዘናግዑን እዮም ዝበለቶም ምሩጻት ጽሑፋትን ቃለመጠይቓት ምስ ክልተ ሃበርም ደቀንስትዮን ኣብ ናይ ደርፊ ግጥሚ ብርክት ዝበለ ስርሓት ዘበርከተ ስነ-ጥበበኛ ሳሙኤል ኣልመደን ቀሪቡ ኣሎ። ሓፈሻዊ ትሕዝቶ መጽሔት መንእሰይ ባህግን ድሌትን ኣንበብቲ ኣማሊኡ ክኸውን ትጽቢትናዩ። ኣብ መጻኢ ልዕሊኡ ክሕይልን ክምዕብልን ድማ ተሳትፎን ኣበርክቶን መንእሰያት ጸሓፍቲ ኣይፈለየና ንብል።

# ደሃይኩም

## ንፊልምታትና ዝዳህሰሰ እዋናውን ኣገዳስን ጽሑፍ

ኣብ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት መንእሰይ፡ ንድኽመታትን ብልጫታትን ፊልምታት ሃገርና ዝገልጽ ትሕዝቶ፡ ስፍሕ ብዝበለ መገዲ ክድህሰስ ምኽኣሉ ባህ ኢሉኒ። እቶም መብርህታት ክህቡ ዝተዓደሙ ስነ-ጥበበኛታት'ውን ምስ'ቲ ስራሕ ቅርበት ዘለዎም ምንባሮም ደስ ይብለካ። ብዚያዳ ጠንቂ ድኽመት ፊልምታትንና ኮይኑ ጉዕዞ ኣፍረይቲ ፊልም ዝዕንቅፍ ዘሎ ብድሆታት፡ ብስፍሕ ዝበለ መዳዩ ምቕራቡ፡ መብርሂ ኮነ ሕምልታትና ምግሃድ ይስእን ኣሎ ንዝብል ተዓዛቢ'ዩ። መጽሔት መንእሰይ ኣብ ቀጻሊ'ውን ብኸምዚ ጀሚራቶ ዘላ፡ ሞያውያንን ኣፍቀርትን ስነ-ጥበብ እናኣሳተፈት፡ ንኹሉ ዓውድታት ስነ-ጥበብ ክትበጽሖ ሓሲባትሉ ክትህሉ እትስፎ።

ፊደል ወልደኣብ ካብ ኣስመራ

## እሾኽ ብበላሓ...

ኣብ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት መንእሰይ ኣብ ዓምዲ ሃበርም፡ ምስ መንእሰይ ሰለሙን ጳውሎስ ዘካየድክሞ ቃለመጠይቕ ኣዝዩ መሳጢን ድንቅን ነይሩ። እሾኽ ብበላሓ.. ከም ዝበሃል፡ ካብ እዋን ቁልዕነታ ኣትሒዛ ሳላ ዝጸዓረትን ናይ ወለዳ ሓገዝን ምትብባዕን ተወሲኽዎን፡ ኣብ ንኡስ ዕድሚኣ ቋንቋታት ትግረ፡ ትግርኛ፡ ዓረብ፡ እንግሊዝ፡ ጥልያን፡ ፈረንሳ፡ ስፓኒሽ ክትፈልጥ ምኽኣላን ገና ሕጂ'ውን ንቋንቋታት ቻይና፡ ዳችን ፖርቱጌዝን ተጠማሚታተን ምህልዋ ምስ ኣንበብኩ፡ ኣዝዩ ደንጸዩኒ። ገለና ካብ ቋንቋ ኣዴና ወጻኢ ሓደ ክልተ ምፍላጡን ምምላኹን ንጽገም፡ ናይዚኣን ከኣ ገለ ዓሰርተ ቋንቋታት ክትፈልጥን ክትመልኽን ምህቃና ካብ መዘኑኣ ልልይቲ ይገብራ። ብዝኾነ ንወለዳን መምህራናን እናኣደነቕኩ፡ መጻኢኣ ሰናይ ክኾነላ እምነ። ከምቲ ንሳ ኣብ መዘዝሚ ዕላላ ዝበለቶ፡ ሰለሙት … ኪንዮ ወለዳን ሰራሕታን ንሃገር ትኸውን ይግበራ! መጽሔት መንእሰይ ከኣ ምስ'ዛ ፍሉይ ዓቕምን ክእለትን ዘለዋ ሃብሮም መንእሰይ ክትላልዩና ተበግሶ ምውሳድኩም የቐንየልና እብል። ኣብ መጻኢ'ውን ምስ ከምኣ ዓይነት ሃበርም መንእሰያት ክትላልዩና ጽቡቕ'ዩ።

ቅሳነት ገብረማርያም
ካብ ዓዲ ኣቤቶ

## ተመሳሲሉኒዶ ሓቀይ?

ምድንጓይ ሓዲግካ ብትሕዝቶ መጽሔት መንእሰይ ዕጉብ ኣለኹ። ናይ ዝሓለፈት ሕታም መጽሔት መንእሰይ ኣብቲ ካልእ ዓምድታት በብኹርናዕ ዝጠመተ ትሕዝቶታት እኳ እንተነበረ፡ ኣብ ዓምዲ ጉዳያት መንእሰይ ተኸታቲሎም ዝወጹ ጽሑፋት ግና ነንሓድሕዶም ተመሳሲሎምኒ። ብርእይቶይ ኣርባዕቲኦም ጽሑፋት ናብ ክልተ ተጸሚቖም ክቐርቡ ምኽኣሉ ነይሮም ዝብል ርእይቶ ኣሎኒ። ርግጽ'ዩ፡ ቅንያት ናይ'ቲ ዝተሓትመትሉ ግዜ፡ ሰማእታትና ንዝክረሉ ምዃኑ ኣብ ግምት ኣእቲኻ ነንበይኖም ጽሑፋት ክእንገዱ ግቡእ እኳ እንተኾነ፡ ኣብ ሓደ ሕትመት ተመሳሳሊ መልእኽቲ ጽሑፍ ምእንጋድ ግና ኣይረኣየካን።

ኣቤል ርእሶም ካብ ምምሕዳር ከባቢ
ኣርባዕተ'ስመራ

## ብሱል ጽሑፋት

ናይ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት መንእሰይ ኣብ ዓምዲ ጉዳያት መንእሰይ ዝወጹ ዓናቅጽ ኣዝዮም ብሱላትን ሓያላትን ነይሮም። ብሕልፊ'ተን "ባህሊ ጀጋኑና"ን "ድሕሪ መስዋእቲኸ?"ን ዝብላ ጽሑፋት ዕምቈት ዘለወንን ብዙሕ ጉዳያት ዘዘኻኽራን ኮይነን ረኺበየን።

ሓያት መሓመድ ካብ ጊንዳዕ

## ኤችኣይቪ ስግኣት ኣይኮነን ድዩ?

መጽሔት መንእሰይ ብትሕዝቶኣ ይኹን ኣቀራርባኣ ብዙሓት ከድንቕዋ እንብብ'የ። ኣነ'ውን ካብ ቅድም ኣትሒዘ እንካብ ስለዝነበርኩ፡ ነቲ ኣድናቖት ብዝበዝሐ መዳዩ እኣምነሉ'የ። ይኹን'ምበር ቀደም ትግደሰሎም ዝነበረት ሎሚ ትጎስዮም ዘላ ትሕዝቶታት እስተውዕል ኣለኹ። ኣብነት ቅድም ንጉዳይ ኤችኣይቪ/




ኣይድስ ኣመልኪታ ብዝተፈላለዩ መልክዓት ተውጽእ ነይራ'ያ፡ ኣብ'ዚ ግዜ'ዚ ግና ጉዳይ እቲ ቫይረስ ዕሽሽ ትብሎ ዘላ ወይ ዘይትግደሰሉ ጉዳይ ኮይኑ ኣሎ። እንታይ እዩ እቲ ምኽንያት፡ ኣይድስ ኣብ መንእሰያት ስግኣት ይኸውን የለን ድዩ? ካልእ ብዛዕባ ወልፍታትን ዘይተደልየ ጥንስን ኣብ ፍቕሪ ብዛዕባ ክህልወና ዝግብኦ ኣተሓሕዛን ኣመልኪታ'ውን ብብዝሒ ተውጽእ ነይራ'ያ። እዚ ሎሚ ሎሚ ግና ነዞም ዝጠቐስክዎም ሓዲጋ ናብ ካልእ ጉዳያት ጥራይ ተቛምት ኣላ። እንታይ እዩ እቲ ምኽንያት፡ ነገር'ያ ፍቕርን ከባቢኡን ንመንእሰይ ኣየገድሶን ድዩ? ኣመና'ምበር የገድሶ። ትውፊት ዝብል ዓምዲ'ውን ብተኸታታሊ ዝወጽእ ዝነበረ ትሕዝቶ'ዩ፡ ንሱ'ውን መንእሰያት ኣሰር ጀጋኑ ኣያታትና ክንስዕብ ዝድርኽ ስለዝኾነ፡ እንተኾነ ብቐጻሊ ካብኡ ዝተረፈ ድማ ዋላ ሓሓሊፉ'ውን ክቐርብ እንተዝኽእል ጽቡቕ እዩ። ብዝተረፈ መጽሔትና ትሰስነልናን ተጉላዕላዓልናን እብል።

ሰለሜ ሙሳ ካብ ከረን

## ገለ እንተ ትገብሩ

መጽሔት መንእሰይ ኣብ ሰራዊት ዘለዋ ኣገዳስነት ምግላጹ ዘዛርብ ኣይኮነን። እንተኾነ ብኸምቲ ዝድለ ትበጽሓና ስለዘየላ፡ ክትሓስቡላን ኣብ ጉዳይ ዝርጋሐ ብሕልፊ ድማ ኣብ ሰራዊት ፍሉይ ቈላሕታ ክትገብሩልናን ንላቦ።

ኢሳይያስ ካብ ከባቢ ዓሰብ




# ብቕዓት ትምህርቲ ጻማ ውሁድ ጻዕሪ

ዘለናዮ ቅኑ ተመሃሮን መማህራንን ድሕሪ ክረምታዊ ዕረፍቲ ዳግም ናብ መኣዲ ትምህርቲ ተመሊሶም፡ ዓመተ-ትምህርቲ 2013/14 ኣብ ዝተጀመረሉ ኢና ዘሎና። በዚ ኣጋጣሚ'ዚ ሃማመተኤ፡ ንመማህራንን ተማሃሮን ዓ'ኹ'ኳይ! እናበለ፡ ሰናይ ዓመተ ትምህርቲ ይምነየሎም።

ናይ ዘመንና ቆልዑን መንእሰያትን ዘለዎም ጺጋን ዕድላትን ንምግላጽ፡ ንድሕሪት ተመሊስካ ጥንታዊ ታሪኽ ምውካስ ግርም መነጸጸሪ እዩ። ኣብ ታሪኽ ከም እነንብቦ፡ እቲ ቀደም ዘመን፡ ኣጸቢቑ ቀደም እውን ዘይኮነ፡ ክሳብ'ዚ ቀረባ ዓሰርተታት ዓመታት፡ ኣብ ብዙሕ ክፍልታት ዓለም፡ ትምህርቲ፡ ኣባላት ልኡላውያን ስድራቤት፡ ደቂ መሳፍንትን ሹማምንትን ጥራይ ዝረኽብዎ ዕድል'ዩ ነይሩ። ክመሃሩ ዝፍቀደሎም፡ ንሽመትን ሃይማኖታዊ ኣገልግሎትን እተሓጽዩ ኣዝዮም ውሑዳት ሰባት ጥራይ እዮም ዝነበሩ። እቲ ሓፋሽ ህዝቢ፡ ትምህርቲ ዝምልከቶ እውን ይመስሎ ኣይነበረን። ደቀንስትዮ እሞ ኸኣ፡ ዕድል ትምህርቲ ክሓልምኦ እውን ኣይክእላን። በዚ ምኽንያት፡ ትምህርቲ፡ ኣብቲ እዋን'ቲ ከም ኣዝዩ ቅዱስን ክቡርን ነገር ይርአ ነበረ። እቲ ዝበዝሐ ሰብ መሃይም ስለዝነበረ ድማ፡ ካልእሲ ይትረፍ ምንባብን ምጽሓፍን ምኽኣል ጥራይ ከም ዓቢ ሊቕነት ይቑጸር ነበረ።

ኣብ'ዚ ዘለናዮ ዘመን፡ ትምህርቲ ንኹሉ ወዲ ሰብ፡ ብዘይ ኣፈላላይ ጾታ፡ ዓሌት፡ ማሕበራዊን ቁጠባዊን ቦታ ኣዝዩ ኣገዳሲን ወሳኒን ምኳኑ ተኣሚኑሉ፡ ምስትቶም መሰረታውያን ሰብኣዊ መሰላት ኣብ ዝሰርዓሉ ደረጃ በጺሑ ኣሎ። ኩሉ ሰብ ዕድል ትምህርቲ ዝረኽበሉ ባይታ ንምፍጣር ከኣ፡ ሃገራት ንምዕባለ ትምህርቲ ግዚፍ ወፍሪ ከፍስሳን ልዑል ጻዕሪ ክገብራን ይርአያ። ብመንጽር ሕሉፍ ታሪኽ ክርአ እንከሎ እምበኣር፡ ናይ'ዚ ዘመን'ዚ ቆልዑን መንእሰያትን ረኺቦሞ ዘለው ጺጋ፡ እቲ ንዘመናት ሰባት ዝበሃግዎን ዝተመነይዎን ግናኸ ኣዝዮም ውሑዳት ጥራይ ዝረኽብዎ ዝነበሩ ዓብዪ ዕድል እዩም ረኺቦም ዘለዉ። የግዳስ "ኣብ ኢድካ ዘሎ ወርቂ ዳርጋ ጨርቂ" ከም ዝበሃል፡ ነዚ ዓብዪ ዕድልን ጺጋን ዜስተንትኖን ዜስተውዕሎን ውሑድ እዩ።

ብዛዕባ ትምህርቲ ክንዛረብ እንከለና ብዛዕባ ምዕዛዝ ፍልጠት፡ ሞያ፡ ብልሓት፡ ጥበብ፡ ዓቕሚ፡ ተኽእሎታት፡ ዕድላትን ኣድማዕነትን ውልቀሰባት ኢና ንዛረብ ዘለና። ምዕባለን ኣድማዕነትን ሕብረተሰብን ሃገርን ከኣ፡ ኣብ ድምር ዓቕሚ ውልቀሰባት እዩ ዝምርኮስ። ምኽንያቱ፡ ፍልጠትን ሞያን ዘይዓጠቐ ሰብ፡ ኣፍራይነቱ ድሩት እዩ። ኣብ'ዚ ዘለናዮ ዘመን ሃገራት ወይ ሕብረተሰባት፡ ንኹሉ ሰብ ብዘይኣፈላላይ ጾታን ማሕበራዊ ቦታን ናይ ትምህርቲ ዕድል ንምርግጋጽ፡ ሓያል ጻዕሪ ዘካይዳ ዘለዋ፡ ዘይተማህረ ሕብረተሰብ፡ ብሰንኪ ድንቁርናን፡ ግዳይ ድሕረትን ድኽነትን ህድግለነ ዘይብሉ ምዝመዛን ክኸውን ብጥንቢሪ ስለዝተረጋገጸ እዩ። ብርግጽ ድማ፡ ብዘይኣፈላላይ ንኹሉ ኣባል ሕብረተሰብ ምዕሩይ ዕድላት ትምህርቲ ከርሕው ዘይክኣለ ህዝቢ ወይ ሃገር፡ ቅልጡፍ፡ ጥዑይን ፍትሓዊን ምዕባለ ከረጋግጽ ተኽእሎ የብሉን።

ካብ'ዚ ኣመለኻኽታ'ዚ ብምብጋስ፡ መንግስቲ ኤርትራ፡ ኩሎም ዜጋታት ብዝተፈላለየ ደረጃታት ዘበናዊ ጥበብን ሞያን መሊኾም፡ ኣፍረይቲ ዓቕሞም ዘደንፍዕሉ ባይታ ንምፍጣር፡ ብብደረጃኡ ኣካዳሚያዊን ሞያዊን ትምህርቲ ዘስንቕ ኣብያተ ትምህርቲ ኣብ ኩሉ ከባቢታት ሃገር ብምምስራት፡ ቆልዑን መንእሰያትን ፍልጠት ዘ'ኻዕብትሉ ሰፊሕ ዕድላት ፈጢሩ ይርከብ። ከምዝፍለጥ መብዝሕትኡ ህዝብና ቅድሚ ናጽነት ኣገልግሎት ትምህርቲ ተሓሪምዎ ዝጸንሐ ብምኳኑ፡ ኣብ ኩሉ ከባቢታት ሃገር ምዕሩይ ዝርጋሐ ኣገልግሎት ትምህርቲ ንምርግጋጽ ክካየድ ዝጸንሐ ዕማም ክብደቱ ቀሊል ኮይኑ ኣይጸንሐን። ዝጸዓረ ስለዝዕወት ግዱ፡ ኣብ ትሕቲ ቅርጺን መሳለጥያታትን ብዝተገብረ ግዚፍ ወፍሪ፡ ካብ ትካላት ቅድመ ትምህርቲ ጀሚርካ ክሳብ ላዕለዋይ ደረጃ ትምህርቲ ዝህባ ኣብያተ ትምህርቲን ኮለጃትን ብጡዝሒ ንምህናጽ ተኻኢሉ። ከም ውጽኢቱ፡ ሰታፊ ቆልዑን መንእሰያትን ኣብ መኣዲ ትምህርቲ ቁጽሩ ብተዓጸጸፊ ክዓቢ ክኢሉ። ሎሚ ኣብ ኤርትራ ቤት ትምህርቲ ዘይከይድ ወይ እውን ክመሃር እናደለየ ቤት ትምህርቲ ስኢኑ ዝበኩር ቆልዓ የለን። ኣብ ኩተማታት ይኹን ርሑቕ ገጠራት ኣብያተ ትምህርቲ ኣሎ። እዚ ሓደ ካብ ዓበይቲ መኸሰባት ናይቲ ኣብ ኣገልግሎት ትምህርቲ ዝተገብረ ግዚፍ ወፍሪ እዩ።

ኣብ ርእሲ'ቲ ኣብ ምስፋሕ ዝርግሐ ኣብያተ ትምህርቲን ምውዳድ መሳለጥያታትን ዝተገብረ ግዚፍ ወፍሪ፡ ኣገልግሎት ትምህርቲ ኩሉ ዜጋ ብዘይ ዝኾነ ክፍሊት ብናጻ ከምዝረኽቦ ኮይኑ ኣሎ። ናጻ ኣገልግሎት ትምህርቲ መኸሰቡ ዓቢ ስለዝኾነ። ብርግጽ ድማ፡ ኣብ ነፍሲ ወከፍ ዓመት፡ ብኣሽሓት ዝቝጸሩ መንእሰያት፡ ዘመናዊ ፍልጠትን ሞያን ሰኒቖም፡ ኣብቲ ዓያዪ ሓይሊ ክጽንበሩ እንከለዉ፡ ኣፍራይነትን መነዘትን ሕብረተሰብ ኣብ ምዕራግ ዝህልዎም ግደ፡ ካብቲ ንምስልጣኖም ዝተገብረ ወፍሪ ብተዓጸጸፊ ዝዓበየ እዩ። ናጻ ኣገልግሎት ትምህርቲ እምበኣር፡ ብኣድማዕነት እንተተሰሪሕሉ መኽሰብ እምበር ክሳራ ኣይኮነን። ክሳራ

ዝኸውን ውጽኢቱ ኑቲ ዝተሓሰበ ዕላማ ምስዘይወቅዕ፡ ወይ እውን ዓቕሚ ሰብ ዘጥኽን ዘይኣድማዒ ንጥፈት ምስዝኸውን ጥራይ እዩ። ቆልዑን መንእሰያትን ኣብ መኣዲ ትምህርቲ ተጸምቢሮም ናብ ቀጽሪ ኣብያተ ትምህርቲ ክመላለሱ ዕድል ስለዝረኸቡ እምበኣር፡ እቲ ብትምህርቲ ክንጭብጦ እንሕልን ዓቢይ ሃገራዊ ዕላማ ወቒዕና፡ እቲ ዝድለ መኽሰብ ጨቢጥና ማለት ከምዘይኮነ ምግንዛብ የድሊ። ህንጻን መሳለጥያን ብምቕራብ ብዙሓት ተማሃሮ ምእንጋድ ቀሊል ገሲጋስ እኳ እንተዘይኮነ፡ ኣብ መወዳእታ ግን እቲ መለክዒ፡ ብዝሒ ተሳተፍቲ ዘይኮነ በቲ ዝወሃብ ዓይነት ትምህርቲ፡ ዝኹስኰስ ብቕዓት እዩ። እቲ ትጽቢት እንገብረሉ ውጽኢት ትምህርቲ፡ ነፍሲ ወከፍ ዜጋ፡ ህይወቱ ብዝበለጸ መገዲ ዝመርሓሉን መኻብሮኡ ዘመሓይሸሉን ፍልጠት፡ ሞያን ክእለትን ሰኒቑ፡ ኣፍራይነቱ ብምሕያል፡ ኣብ ዕብየት ቁጠባ ሃገር ጉሉሕ ኣበርክቶ ኣብ ዝገብረሉ ደረጃ ምብጻሕ እዩ።

ብሉጽን ብቑዕን ኣብ ልምዓት ሃገር ዓቢ ስምብራት ዘለዎን ኣገልግሎት ትምህርቲ ንምርግጋጽ ዘሎ ሃገራዊ ራእይን ዕላማን ኣብ ሸቶኡ ንምብጻሕ እምበኣር፡ ዛጊት ኣረጋጊጽናዮ ዘለና ገሲጋስ ብምዕቃቡ፡ ጻዕርና ዝያዳ ብምዕዛዙ እዚ ዝስዕብ ዓበይቲ ዕዮታትን ሓላፍነትን ምፍጻም የድልየና።



### 1. ምምላእ መሳለጥያታት

ኣብ ትምህርቲ ተመዝጊቡ ዘሎ ገሲጋስን ተፈጢሩ ዘሎ ርሒብ ዕድላትን ቀሊል እኳ እንተዘይኮነ፡ ሃገራዊ ራእይናን ጥሙሕናን ኣመና ዓቢ እዩ። ክንዲ ዝኾነ ትምህርቲ ብዓይነቱ እናተመሓየሸ ንክኸይድ ተወሳኺ መሳለጥያታት ናይ ምውዳድ ስራሕ ብስፍሓት ምትግባር የድሊ። ከመይሲ መሳለጥያታት ትምህርቲ፡ ብቑዕ ፍልጠት ኣብ ምስግጋር ኣዝዮም ወሰንቲ እዮም። ስለዚ ድማ፡ ዝተማልአ ትሕዝቶ ዘለዎ ላባራቶሪታት፡ ዎርክሾፕት፡ ኮምፒዩተራት፡ ኣገልግሎት ኢንተርኔት፡ ኣብያተ ንባብ፡ መምሃሪ መጻሕፍቲን ተወሳኺ ናይ ንባብ መጻሕፍቲን ኣብ ኩሉ ኣብያተ ትምህርቲን ኣብ ነፍሲ ወከፍ ተማሃራይን ብምልኣት ከምዝበጽሕ ንምግባር፡ ሕጂ እውን እቲ ጻዕሪ ብዝለዓለ ደረጃ ክቕጽል ኣለዎ። ብቑዕ መሳለጥያታት ትምህርቲ፡ ኣብ ኩሉ ኣብያተ ትምህርቲ ምውዳድ ዝጠልቦ ርእሰማል ገዚፍ እኳ እንተኾነ፡ ምስ ዕብየት ቁጠባን ሃገራዊ ዓቕምን እናተዛመደ፡ ኣብዚ መዳይዚ ዝግበር ወፍሪ ደረጃ ብደረጃ እናዓበየ ክኸይድ ዘለዎ፡ ግድነታዊ ቅድመ ኩነት ንምዕባለ ትምህርቲ እዩ።

### 2. ምውርጻጽ ስርዓተ ትምህርቲ

ኣብዚ ዘመንዚ፡ ሕብረተሰባት ወይ ሃገራት፡ ዋሕስ ምዕባለኦምን ተወዳዳርነቶምን ስርዓተ ትምህርቲ እዩ። ኣብ ቁጠባዊን ቴክኖለጂያውን ውድድር፡ ፍልጠት ሞያን መሃዝነትን ዜጋታት ቀንዲ ረቛሒ ናይ ጽብለልትነት ስለዝኾነ እተን ብቑጠባ ኣዝየን ዝማዕበላ ሃገራት፡ ኣብ ዜጋታተን ኣውራ ድማ ኣብ'ቶም ተካእቲ ወለዶ መንእሰያት፡ ብቕዓት ትምህርቲ ክይጎድል ወትሩ ኣብ ተጠንቀቕ እየን። ምንቅሉቃል ብቕዓት ትምህርቲ፡ ሕቶ ሃገራዊ ድሕነት ስለዝኾነ ከም ኣዝዩ ኣተሓሳሳቢን ኣሻቓሊን ጉዳይ እዩ ዝጥመት። ንሕና ኣብ ምምዕባል እንርከብ ህዝብታት እውን ብተመሳሳሊ፡ ማዕረ ዓለምና ክሰርሖና ዝኽእል ቀዳማይ ረቛሒ ባህርያዊ ጸጋ ዘይኮነ ዓይነት ሰብና ምዃኑ ብምእማን፡ ኣደህቦና ዝያዳ ካልእ ኣብ ምርግጋጽ ብቕዓት ትምህርቲ ብምቕናዕ፡ ስርዓተ ትምህርትና ብቐጻሊ እናሓየለ ከምዝኸይድ ብምግባር፡ ምስ ግዜን ምዕባለታትን ዝስጉም ብሉጽ ኣገልግሎት ትምህርቲ ንምርግጋጽ ብቐጻሊ ክንጽዕር የድሊ።

### 3. ምሕደራ ትምህርቲ

ኣብ ምርግጋጽ ብቕዓት ትምህርቲ ካልእ ኣገዳሲ ረቛሒ ምሕደራ እዩ። ምኽንያቱ፡ ብሉጽ ስርዓተ ትምህርቲ ሒዝካ፡ ትምህርታዊ መሳለጥያታት ብምልኣት ምስ ኣዋዲድካ እውን እንተኾነ፡ ትካላት ትምህርቲ ኣገልግሎቶም ኣድማዒን ውጽኢታዊን ዝኸውን፡ ጉድለትን ድኻምን ብኣጋ እናፈወሰ ንዝበረኸ ብቕዓት ዝሰርሕ

ሓያል ትምህርታዊ ምሕደራ ምስንዛሉ እዩ። ብቕዓት ተማሃሮ፡ ዓይነት ስርዓተ ትምህርቲ ጥራይ ኣይኮነን ዝውስኖ። ንዕኡ ዘተግበር ምሕደራ ኣብያተ ትምህርቲ እውን ዓቢ ግደ ኣለዎ። ከመይሲ ድኹም ምሕደራ ትምህርቲ፡ ዋላ እቲ ዝበለጸ ስርዓተ ትምህርቲ እናሃለወ፡ ትርፉ ብኹኑት ተማሃሮ እዩ።

በዚ ዝተጠቕሰ ሰለስተ መዳያት ክርአ እንከሎ እምበኣር፡ ኣብ መስርሕ ምስትምሃር ከማላኡ ዝግብኦም ተወሰኽቲ ዓብይቲ ዕዮታት ኣለው። ስለዚ ከኣ ኑቲ ዘሎ ሕጽረታት ብምምላእ፡ ኣብ ምሕደራ ዘሎ ድኻማት ብቐጻሊ ብምፍዋስ፡ ትምህርታዊ ብሉጽነት ንምርግጋጽ፡ ኩሎም ኣብ መስርሕ ምምሃርን ምስትምሃርን ዝጠፉ ኣካላት ትግሃቶም ክዕዘዙ ይግባእ። ምስዚ ተኣሳሲሩ ድማ፡ እጃም ናይቶም ኣብ ምዕባለ ትምህርቲ ወሳኒ ተራ ክጻወቱ ዝኽእሉ ወገናት ደጊምካ ምዝኽኻር ኣገዳሲ ይኸውን።

## ሀ. ግደ መማህራን

ኣብ ምዕባለ ስርዓተ ትምህርቲን ምሕደራኡን ኮነ ኣብ ምዕራግ ብቕዓት ትምህርቲ ቀዳማይን ዝለዓለን ተራ ዘለዎም መማህራን እዮም። ብቕዓት መማህራን ምስ ብቕዓት ምሕደራ ትምህርቲ ተኣሳሲሩ ዝኸይድ ይኹን እምበር፡ ባዕላዊ ረቛሒ ናይ መማህራን እውን ወሳኒ እዩ። ርዝኑት ተልእኾኦም ብግቡእ ተገንዚቦም፡ ስርሖም ብዝተገዳስነት ዝፍጽሙ፥ ብስነ-ምግባርን ህርኩትናን ንተማሃሮ ኣብነት ዝኾኑ መማህራን ዘፍረይዎም ተማሃሮ ኣዝዮም ዕውታት እዮም። ክንዲ ዝኾኑ፡ መማህራን ንኑቦሶም ከም ቀለስቲ ናይ ሓድሽ ወለዶ ዝጥምቱ፡ መኸሰቦም ኣብቲ ዝኹስኩሶ ወለዶ ክርእዩ ዝብህጉ፡ ሃገርን ሕብረተሰብን ዘሰከሞም ሕድሪ ብሓላፍነታዊ መንፈስ ዝፍጽሙ ንቑሓትን ብሱላትን ክኾኑ የድሊ። እዚ ንቑሓትን ሓላፍነትን ዝነድሎም መማህራን ግን፡ ኣብ ልዕሊ ተማሃሮ ከውርድዎ ዝኽእሉ ሃስያ ኣዝዩ ከቢድ እዩ። ስለዚ መማህራን ዕድል መጸኢ ወለዶ ኣብ ኢዶም ምኳኑ ብዕምቈት ክግንዘቡ የድሊ። ናይ ጽባሕ ተካኢ ወለዶ እንታይ ከምዝመስል ኣብ ጸዕሪ ናይ ሎሚ መማህራን እዩ ዝምርኰስ።

## ለ. እጃም ወለዲ

መንግስቲን ኣብያተ ትምህርቲን ዝካይድዎ ጻዕሪ ብምድጋፍ፡ ወለዲ ብሸነኾም ኣብ ምዕባለ ትምህርቲን ምሕያል ብቕዓትን ክጉብርዎ ዝኽእሉ ኣስተዋጽኦ ኣቃሊልካ ዝርአ ኣይኮነን። ተማሃሮ፡ ኣብ ትምህርቲ ፍቕሪን ተገዳስነትን ኬዕዝዙ ዝድርኹ ናይ ወለዲ ምትብባዕን ክትትልን እዩ። ክንዲ ዝኾኑ ወለዲ፡ ልዕሊ ዝኾነ ካልእ ንዋይን ሃብቲን፡ ንደቆም ክውርስዎ ዝግብኦ ዝበለጸ ውርሻ ትምህርቲ ምዃኑ ፈሊጦም፡ ሃምን ቀልብን ደቆም ኣብ ትምህርቲ ከምዝቐንዕ ብምግባር፡ መጻኢ ዕድል ደቆምን ሕብረተሰቦምን ንምውሓስ ሓላፍነቶም ክፍጽሙ የድሊ። ኣብ ርእሲ'ቲ ውልቀ ወላዲ ኣብ ቤቱ ክበርክቶ ዝኽእል እጃም፡ ብሓባር እውን ኮሚቴታት ብምቛም፡ ወለዲ ምስ ኣብያተ ትምህርቲ ጥቡቕ ምትእስሳር ክፈጥሩ ይግባእ። ዕማም ኮሚቴታት ወለዲ፡ ንንጥፈታት ኣብያተ ትምህርቲ ብጥብቂ ምክትታል፡ መስርሕ ትምህርቲ ምግምጋም፡ ኣሉታዊ ተርእዮን ድኻምን ምንቃፍን መመሓየሺ ሓሳባት ምፍልፋልን እዩ። ኮሚቴታት ወለዲ ዝግብኦ ተራኦን ክጻወታ እንተኾይነን ከኣ፡ ሓለፍቲ ኣብያተ ትምህርቲ ተሓታትነቶም ንመንግስቲ ጥራይ ዘይኮነ እንተላይ ንኮሚቲ ወለዲ ከምዝኾነ ብምግንዛብ ባይታ ክፈጥሩለን የድሊ።

## ሐ. ድሌትን ጻዕርን ተማሃራይ

ረብሓ ትምህርቲ ብቐዳምነት ኑቲ ዝተማህረ ውልቀሰብ እዩ። ብኻልኣይ ደረጃ ድማ ንሃገርን ሕብረተሰብን። ትምህርቲ ናይ መውዳእታ ሽቶኡ፡ ነፍሲ ወከፍ ዜጋ፡ ውልቃዊ ህይወቱ ብዝበለጸ መገዲ ዝመርሓሉን መኣብብሮኡ ዘመሓይሸሉን ኩነታት ምፍጣር፡ በዚ መገዲዚ ድማ ቁጠባዊ ዕብየት ሃገር ብዝለዓለ ናህሪ ምስጓም እዩ። ኣብዚ ዘለናዮ ዘመን፡ እቲ ኣብ ዝኾነ ቦታን እዋንን ህይወትካ ብልሙጽ ንኽትመርሕ ዝኽእል ዘይሕንኰኹን ዘይብርስን ሃብቲ፡ ትምህርቲን ብትምህርቲ ዝርከብ ሞያን ጥራይ እዩ። በዚ ድማ፡ ተማሃሮ፡ ተፈጢሩሎም ዘሎ ርሒብ ዕድላትን ብሩህ መጻኢን ብምጥማት፡ ሓጺር ሓሳባት ወጊድ ኢሎም ኣርሒቖም ብምርኣይ፡ ዕድመ ምሉእ ምስኦም ዝነብር ዘሓብንን እምብዛ ዘርብሕን ሃብቲ ንምጭባጥ ክጽዕሩ፣ ተወዳዳሪ ዓቕሚን ብቕዓትን ንምጥራይ ኣብ ናይ ትምህርቲ ዘበኖም ብልዑል ሓበን ተገዳስነትን ክጽዕቱ የድሊ።

## መ. ድርኺት ሕብረተሰብን ትካላቱን

ኣብ መውዳእታ ሃገር ንምዕባለ ትምህርቲ እተፍስሶ ገዚፍ ወፍሪ፡ ኣኽሳቢ ውጽኢት ዝርከቦ፡ ኣብ ትምህርቲ ዘሎ ዓቢይን ወሳንን ሃገራዊ ዕላማ ሽቶኡ ዝወቅዕ፡ መላእ ሕብረተሰብ ክእለትን ፍልጠትን ንምምዕባል ኣብ ዝካየድ ጻዕሪ፡ ብብዓቕሙን ብብዝምልከቶ ዓውዲን ደራኺ ተራ ምስንዛጻውት እዩ። ስለዚ ድማ፡ ኣብ ርእሲ'ቲ ስሩዕ ኣካዳሚያዊ ትምህርቲ፡ ኩሎም መንግስታዊ፡ ህዝባዊን ብሕታውን ትካላት በብዓውደም፡ ብቐጻሊ ትምህርትን ስልጠናን፡ ሞያን ክእለትን ዝዓጠቑ ኣፍረይቲ መንእሰያት ንምፍጣር ዘዋቁርጽ ጻዕሪ ክጉብሩ፡ ናይ ምዕባለ ስትራተጂና ሓላፍነት የሰክሞም እዩ።

ሃገራዊ ቻርተርና ከምዝሕጽሮ ራእይና፡ "ኤርትራ ብቑጠባ፡ ማሕበራዊ ኣገልግሎታት፡ ትምህርቲን ቴክኖሎጂን ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ስልጣነ ከምእትበጽሕ ምግባር እዩ።" ናብዚ ራእይዚ ንምብጻሕ ከኣ፡ ልዕሊ ዝኾነ ካልእ ጸጋታት ምድሪ ቅድሚት ዝስራዕ ሰብኣዊ ጸጋ እዩ። ብሓጺሩ ዝዓበየ ርእሰማል ናይ ሓደ ሕብረተሰብ፡ ሰቡ፡ ብሕልፊ ድማ እቶም ኣብ ምዕባይን ምጉባዝን ዝርከቡ ቆልዑን መንእሰያትን እዮም። በዚ መንጽርዚ ምስ እንጥምት፡ ሓደ ሕብረተሰብ ንቆልዑን መንእሰያትን ሞያን ፍልጠትን ካብ ምስናቕ ዝዓቢ ካልእ ዕማም የብሉን። እዚ ዝዓበየ ዕማም ሃገርን ሕብረተሰብን ዘተግብራ ትካላት ድማ፡ ኣብያተ ትምህርቲ እየን። ክንዲ ዝኾና ተልእኾአን ብዕምቈት ዝግንዘባ ኣብያተ ትምህርቲ፡ መርሓ ለውጢን ምዕባለን እየን። ኣብ መእተዊ ናይዚ ጽሑፍዚ ከምእተጠቕሰ፡ ኣብ ምምዕባል ዓቕሚ ሰብ ክፈስስ ዝጸንሐን ዘሎን ወፍሪ ቀሊል ኣይኮነን። እዚ ወፍሪ'ዚ ብውሁድ ጻዕሪ መላእ ሕብረተሰብ ምስንዝድራዕ ከኣ፡ ብመገዲ ትምህርቲ ክንበጽሖ እንሕልን ሃገራዊ ዕላማ ሽቶኡ ከምዝወቕዕ ኣየጠራጥርን። ሽዑ ድማዩ መንግስቲን ሕብረተሰብን ኣብ ትምህርቲ ዝጉብርዎ ወፍሪ መኸሰቡ ብደረጃ ውልቀሰብ፡ ስድራቤት፡ ሕብረተሰብን ሃገርን እምብዛ ዓቢይን ኣርባሒን ዝኸውን!!

***

# ዓለማዊ ምዕባለታት እንታይ ይምህረና?

ኣብዚ ዝሓለፈ ሰለስተ ዓመታት፡ ሃንደበት ዝመስሉ፡ ግደ ሓቂ ግና ሃንደበት ዘይኮኑ፡ ንሃዊሕ ዓመታት ተደጒሎም ዝጸንሑ ፖለቲካዊ ነትጒታት ኣብ ዝተፈላለየ ከባቢታት ዓለምና ክፍንጀሩ ተዓዚብና። ካብ ፈለማ 2011 ጀሚርም፡ ኣብ ሰሜን ኣፍሪቃን ማእከላይ ምብራቕን ዝሶተኑ ምልዕዓላት ኣህዛብ፡ ንማዕከናት ዜና ዓለም ኪብሕቱ እንከለዉ፡ ዋላ እኳ ንምንእኣሶም እንተተፈተኑ፡ ኣብቲ ምዕቡል ዓለም እውን፡ ወህሉል ምረትን ቀጥዖን ዘንቀሎም ተቓውሞታት ኣህዛብ፡ ብዝተፈላለየ መልክዕ ተጋሂዶም እዮም። ኣብ ኣመሪካ፡ "ኦኩፓይ ዎልስትሪት" ብዝብል ሲያመ ዝፈለመ ተቓውሞ፡ ናብ ብዙሓት ከተማታት ኤውሮጳ ሰጊሩ፡ ብፍላይ ኣብ ለንደን ብርቱዕ ዕግርግር ኣኸቲሉ ክሳብ ሜልቦርን ኣውስትራልያ ልሒሙ ምንባሩ ኣይርሳዕን። እዚ በበይኑ ዝመልክዑ ምልዕዓላት ብትሕዝቶኡ ሓደ እዩ። ኣብዚ ሕጂ እዋን፡ ኣብ ገለ ሃገራት ዝሃድአ እኳ እንተመሰለ፡ ምስናይ ሓዲግዎ ዘሎ መሪር ስምብራት፡ ደቂሱ እዩ ክበሃል ኣይከኣልን።

ነዚ ምልዕዓላትዚ ኣመልኪተን ዝተፈላለያ ማዕከናት ዜና ዓለም ዘመሓላልፍኦ ጸብጻባት፡ ብቐንዱ ኣብ ዕለታዊ ፍጻመታት ዘድሃበ እዩ። ሳህመታዊ ትንታኔታቱ፡ ድማ፡ ብናይ ገዛእ ርእሰን ሕብእ ይኹን ግሁድ ዛዕባታት ዝተቓነየ እዩ። ስለዚ ድማ፡ ብዛዕባ'ቲ ጉዳይ ክፈልጥ፣ ዓለማዊ ምዕባለታት ብልክዕ ክርዳእ ንዘደሊ መንእሰይ፡ ምሉእን ቅኑዕን ስእሊ ዝሁብ ኣይኮነን። ኣብ ከምዚ ዓይነት ኩነት ሓደ መንእሰይ፡ ኣብ ላዕሊ ላዕሊ ሓበሬታ ክንዲ ዜንሳፍፍ፡ ንታሪኽ ተወኪሱ፡ ሱር መሰረት ናይቲ ጉዳይ ሒዙ፡ ንዓለማዊ ክውንነትን ምዕባለታትን ብወድዓውነት ኬንብብ፡ ነዚ ምዕባለታትዚ ዝወለደ፡ ዘቤታዊን ግሎባዊን ረጃሒታት ብልክዕነት ክርዳእ እንተፈቲኑ፡ ንቕሓትን ልቦናን ዘበርኽ ፍልጠት እዩ ዝቐስም።

ከምዝፍለጥ፡ እቲ ኣብ መጀመርታ 2011፡ ኣብ ዓረባዊ ዓለም ማለት ሰሜን ኣፍሪቃን ማእከላይ ምብራቕን (ቱኒዝያ፡ ግብጺ፡ ኣልጀርያ፡ ሞሮኮ፡ የመን፡ ሊብያ፡ ባሕሬን፡ ዖማን፡ የርዳኖስ፡ ሶርያ፡ ኢራን ሰዑዲ ዓረብ ወዘተ.) ዝተኸስተ ህዝባዊ ናዕብታት፡ ኣብ ገሊኡ ክሳብ ናብ ብርቱዕ ኲናት ክዓርግ እንከሎ፡ ኣብ ገሊኡ ድማ ካብ ሒቕታታት ዝሓልፍ ኣይነበረን። በዚ ምልዕዓላትዚ መራሕቲ ቱኒዝያ፡ ግብጺ፡ የመንን ሊብያን ካብ ስልጣኖም ክዕለዉ እንከለዉ፡ ኣብ ሊብያ፡ ሓይልታት ኪዳን ሰሜን ኣትላንቲክ (ኔቶ) ዝተጸንበሮ፡ ከቢድ ሰብኣዊን ቁጠባዊን ዕንወት ዘስዓበ መጠነ ሰፊሕ ኲናትዩ ኣኸቲሉ። ኣብ ሶርያ ድማ ንልዕሊ ክልተ ዓመት ዝቐጸለ ኲናት ሓድሕድ ኣስዒቡ፡ ብዓሰርተታት ኣሽሓት ዝቑጸሩ ሰባት ክሞቱን ክቘስሉን እንከለዉ፡ ሚልዮናት ካብ መነባብሮኦም ተፈናቒሎም፣ ገና እውን ዝኸፍ ሰብኣዊ ቅልውላውን መቕዘፍትን ይወርድ ኣሎ።

ብታሪኻዊ ጭብጢታት ክግለጽ ከምዝከኣል፡ ምልዕዓል ኣህዛብ ግድን ጥዑይ ስርዓት ይፈጥር ማለት ኣይኮነን። ዘጸንሐ ርግኣት ዘረጉ ዝኸፍአ ሕንፍሽፍሽ እውን ከኸትል ይኽእል እዩ። ንድሕሪት ተመሊስና ታሪኽ እንተተወኪስና፡ ተመሳሳሊ ተሞኩሮ ኢና ንረክብ። ሕጂ እውን፡ እዚ ምልዕዓላትዚ ጥዑይ ስርዓታት ኬምጽእ ይኽእል'ዩ ኢልካ ክድምደም ኣይከኣልን። መንእሰያት ዓለም፡ ከምኡ'ውን ህዝቢታትን መንግስታትን ዓለም፡ ነቲ ቀንዲ ጠንቂ ነቒሐምሉ፡ ማእዝን ቃልሶም ክሳብ ዘስተኻኽሉ፡ ገና እቲ ህዝቢ ዝደልዮ ሓቀኛ ለውጢ ክመጽእ ኣይክእልን እዩ።

ጠንቂ ናይዚ ምልዕዓላትዚ ኣብ ሓጺር ጽሑፍ ተተንቲኑ ዝውዳእ ኣይኮነን። ንሃገራት ሰሜን ኣፍሪቃን ማእከላይ ምብራቕን ከም ኣብነት ወሲድና እንተርኢና፡ እዘን ሃገራት እዚኣተን ቅድሚ ፍርቂ ዘመን ኣቢለን እየን ናጽነተን ተጓናጺፈን። ይኹን እምበር ህዝብታተን ሓቀኛ ናጽነት ኣየስተማቐሩን። ብውሑዳን ጉጅለታት ወይ ብፍሉያት ስድራቤታት ዝተባሕተ ስልጣን፡ ማሕበራዊ ፍትሒ ደቒሱ፡ ባህሊ ብልሽውናን ዝምታን ዘተባብዐ ምሕደራ እዩ ፈጢሩ። በዚ ድማ ሓደት ጉሒላታት ውሽጢን ግዳምን ብኣማኢት ቢልዮናት ዶላር ዝግመት ሃብቲ ኬኻዕብቱ፡ መላእ ህዝቢ ኣብ ዓዘቕቲ ድሕረትን ድኽነትን ዝሸመመሉ ኩነት ተፈጢሩ። ነዚ ህድግለ ዘይብሉ ምዝመዛን ንዕኡ ዘጽለለ መንበረ ስልጣንን ንምውሓስ፡ ምስ ናይ ደገ ሓይልታት ዝተፈጥረ ዘይጥዑይ ፖለቲካዊ፡ ቁጠባዊን ወተሃደራዊን ሽርክነት ድማ ሃገራዊ ክብረት ዘሕሰረ ጽግዕተኛነት ኲስኲሱ። ናይ ደገ ሓይልታት፡ ሃብቲ እንዳማገቶም ብቐጻልነት ንምግባት፡ ኣብ ውሽጣዊ ጉዳይ ናይዘን ሃገራት ኢዶም እናእተዉ፡ ነቶም ስርዓታት ማእዝኖም ኣብ ምስሓት ዝተጻወትዎ ግደ ብቐሊል ዝግመት ኣይኮነን። የግዳስ ነዚ ምትእትታውዚ ዝዓደመ ረጃሒ፡ ብቐንዱ እቲ ብዋጋ መላእ ህዝቢ፡ ረብሓ ውሑዳን ንምህጣር ዝዓለመ ዘቤታዊ ፖለቲካ እዩ።

ከምዝፍለጥ ኣብ መስፍናዊ ስርዓታት፡ ፖለቲካውን ምምምሕዳራዊን ስልጣን፡ ዋንነት መሬትን ካልእ ጸጋታትን ናይ ንጉሳዊ ቤተሰብ እዩ። እቲ ብሚልዮናት ዝቑጸር ሓፋሽ ህዝቢ፡ ኣገልጋሊ ንጉሳዊ ቤተሰብን መሳፍንቱን እዩ ዝሕሰብ። ህዝቢ ኣብ ምሕደራ ጸጋታት ገዛእ መሬቱ፡ ዝኾነ ርእይቶ የብሉን። መሬትን ኩሉ ካልእ ጸጋታት ሃገርን፡ ዋንነት ንጉሳዊ ቤተሰብ ስለዝኾነ ብኽመይ የመሓድሮ ንዕኡ ዝምልከት እዩ። በዚ ድማ፡ እቲ ንጉሳዊ ቤተሰብ ተቘጻጻሪ ዘይብሉ፡ ሃብቲ ሃገር ኣብ ጥቕሚ ስድራቤቱን ኣዝማዱን እናውዓለ ንመላእ ህዝቢ ወጊኑን ሃሚሹን ዝነበረሉ ኩነት ይፍጠር።

ኣብ መፋርቕ ዝሓለፈ ዘመን ሓያሎ ሃገራት ሰሜን ኣፍሪቃን ማእከላይ ምብራቕን፡ ካብ መግዛእቲ ኣብ ዝተገላገላሉ እዋን ኣብ ትሕቲ ከምዚ ዝኣመሰለ መስፍናዊ ስርዓት ምምሕዳር እየን ኣትየን። ብኸምዚ ዓይነት መስፍናዊ ስርዓት ምምሕዳር ከኣ፡ ንመላእ ህዝቢ ዘርብሕ ልምዓታዊ ፕሮግራማት ብምትግባር፡ ናይ ብሓቂ ትርጉም ዘለዎ ሃገር ምህናጽ ዝከኣል ኣይነበረን። ፍትሓዊ ፖለቲካዊ ስርዓትን ንመላእ ህዝቢ ዝዓለመ ልምዓታዊ ፕሮግራምን ክሳብ ዘይሃለወ ድማ ምርግጋእ ክህሉ ኣይሕሰብን። ወዲኡ ሓዲሩ ህዝቢ ንመሰሉ ክልዓል ምኻኑ ፍሉጥ እዩ። ብርግጽ ድማ፡ ድሕሪ ምዝርዛር መግዛእቲ ኣብ ዝሰዓበ ሒደት ዓመታት፡ ኣብ ሓያሎ ሃገራት ሰሜን ኣፍሪቃን ማእከላይ ምብራቕን ዝነበሩ ንጉሳውያን ስርዓታት ብሓያል ህዝባዊ ምልዕዓላትን ወተሃደራዊ ዕልዋታትን ካብ ስልጣን ተገሊፎም እዮም። ካብ ናይቲ መድረኽቲ ማዕበል ኣምሊጦም ኣብ ስልጣን ዝቐጸሉ ንጉሳውያን ቤተሰብ ውሑዳት እዮም። የግዳስ፡ እቶም ኣብ 1960ታትን 1970ታትን ኣብ መብዛሕትአን ሃገራት ኣፍሪቃን ማእከላይ

ምብራቕን ብዕልዋን ህዝባዊ ናዕቢታትን፡ ንሃገሲታት ገሊፎም ኣብ ስልጣን ዝመጹ ናይ ፖለቲካ ሓይልታት እውን እንተኾኑ፡ ንህዝቢ ፍትሒን ማዕርነትን ከምጽኣሉ ኢና ኢሎም ከምዝይተሳዕሉ፡ ስልጣን ድሕሪ ምጭባጦም፡ ናይ ግዳምን ውሽጢን መሳርሒቶም ኣብ ቤተ መንግስቲ ኣኪቦም፡ ዓይኒ ብዘይብሉ መገዲ፡ ካብ ምዝመዛ ንገሳውያን ቤተሰብ ብዘይውሕድ መጠን፡ ሃብቲ ሃገር ኣብ ምዝማት ክዋፈሩ እየም ተራእዮም።

ምዕራባውያን ሃገራት፡ ኣብ ዝሓለፈ 30 ዓመታት ኣብ ኩለን ሃገራት ክተኣታትዎ ጸቕጢ ክገብራሉ ዝጸንሓ ፖሊሲ ክፉት ቁጠባ፡ ነዚ ዝተጠቕሰ ናይ ዝምታ ተግባራት ገፊሕ ኣፍደገ ዝኸፈተ እዩ። ናጻ ዕዳጋ ንብሕታዊ ክፋል የተባብዕዩ እናተባህለ ኣብ ብዙሓት ሃገራት ዝተሰገደደ ፖሊሲ፡ ናይ መወዳእታ ውጽኢቱ፡ ብልሽውናን ርግጸት ፍትሒን እዩ ኮይኑ። ሃገራት ሳልሳይ ዓለም፡ ብምኽሪን ምትብባዕን ምዕራባውያን ኣማኸርቲ ቁጠባ፡ ፖሊሲ ናጻ ዕዳጋ ምስ ረዓማ፡ ቁጠባዊን ንግዳዊን ንጥፈታት ተወዓዊዑ ልምዓት ሃገር ክቀላጠፍ ትጽቢት ብዙሓት እኳ እንተነበረ፡ ኣብ ሓያሎ ሃገራት ብግብሪ ከምዝተራእየ፡ በዚ ፖሊሲዚ ብኢድ ኣዙር ሰበስልጣን መንግስቲ ዝውትንወን ትካላት ክዕንበባ እየን ተራእየን። ምስ ናይ ደገ ኩባንያታት ብምውዳይ ድማ፡ ንህዝቢ ዕድላት ብምኽላእ፡ ኑቲ ኣዝዩ ኣኽሳቢ ዝበሃል ዓውዲ ናይ ቁጠባ ብሒተን፡ ሃብቲ ሃገር ኣብ ምጉሕጓሕ ተዋፊረን። እቲ ዘሕዝን፡ ኩሉ'ቲ በዚ መገዲ'ዚ ዝተራሰየ ሃብቲ፡ ኣብ ባንካታት ምዕራባውያን ሃገራት ተቐሚጡ ንሃገር እንዳማቱ ዘገልግል ምኳኑ እዩ። ቀንዲ ኣሳለጥቲ ናይዚ ዝምታዚ፡ እተን ጸጋታት ሳልሳይ ዓለም ብሕሱር ምጉሕጓሕ ዝለማዳ ኩባንያታት ምዕራብ፡ ከምኡ እውን እተን ደይ መደይ ኢለን፡ ዓቕሚ ናይተን ኣብ ምምዕባል ዝርከባ ሃገራት ኬልምሳ ዝተዋፈራ ዘይመንግስታውያን ማሕበራት እየን። እተን ካብ ህዝቢ ዝተዘምተ ገንዘብ ብሕድሪ ዘቐምጣ ባንካታት ምዕራባዊ ዓለም ድማ፡ ንመራሕቲ ሃገራት ኮነ ካልኦት ላዕለዎት ሰበስልጣን ገንዘብ ከቕምጡ እናምዓዳ፡ ብልሽውና ኣብ ምስፍሕፋሕ ብዘለዓለ ደረጃ ክሃጥፉ ዝጸንሓ ተሓባበርቲ ናይቲ ኣብ ልዕሊ ህዝቢታት ክፍጸም ዝጸንሐ ገበናት እየን።

ብኸምዚ ዓይነት ፖለቲካን ስርዓት ምሕደራን፡ ሚልዮናት ኣህዛብ ኣብ ድሕረትን ድኽነትን ሸሚምካ፡ ብቐጻልነት ሽይ-ሽይ ምባል ፍጹም ዝከኣል ኣይኮነን። ናይዚ ዝሓለፈ ሰለስተ ዓመት ፍጻመታት፡ ነዚ ሓቂዚ እዩ ኣግሂዱ። ሰቡት ብሕልፊ ድማ መንእሰያት ዓለምና በጺሖሞ ዘለዉ ደረጃ ንቕሓት ንኸምዚ ዓይነት ድሑር ፖለቲካን ብልሹው ስርዓት ምሕደራን ክጾወር ከምዘይክእል ድማ ኣረጋጊጹ። ብሓጺሩ እዚ ምልዕዓላትዚ፡ ምኽታም ዘመን ዘይፍትሓዊ ፖለቲካዊን ቁጠባዊን ዝምድናታት ሃገራት ዘመልክትዩ ክበሃል ይከኣል። እዚ ፍንው ምልዕዓላትዚ ናይ ፊለማ በጨቕታ ጥራይ እዩ። ኣብ ሓጺር ግዜ፡ ኑቲ ሓፋሽ ህዝቢ ዓለም ዝደልዮ ዘሎ ለውጢ ኬረጋግጽ ትጽቢት ክግበረሉ ኣይክእልን። ዘገምታዊ ጉዕዞኡ ግን ዘቋርጽ ኣይኮነን። ህዝቢ ዓለም ዝዓግበሉን ዝቐስነሉን ባይታ ማሕበራዊ ፍትሒ ክሳብ ዝፍጠር ዘየቋርጽ መስርሕ እዩ።

## መንእሰያት ካብዚ እንታይ ንመሃር?

ዘለናዮ ዘመን፡ ንቕሓት ህዝብታት ብሓፈሻ፡ ኣውራ ድማ ንቕሓት መንእሰያት ዝበረኸሉ ዘመን ፍልጠት፡ ሓበሬታን ቴክኖሎጂን ብምኳኑ፡ ዓለማዊ ፍጻመታት ካብ ዝኾነ እዋን ንላዕሊ ዝጸላለዉሉ እዩ። ኣብ ሰሜን ኣፍሪቃን ማእከላይ ምብራቕን ኮነ ኣቡቲ ምዕቡል ዓለም ዝተኸስተ ምልዕዓል ኣህዛብ፡ ነዚ ሓቂዚ ኣጸቢቑ ኣጉሊሕዎ ክበሃል ይከኣል። ቴክኖሎጂ ሓበሬታ (ብሕልፊ ኢንተርኔት) ኣብዚ ምልዕዓላትዚ ዝተጻወቶ ግደ ቀሊል ኣይነበረን። በዚ ድማ፡ ዓለማዊ ንቕሓት ካብ ሕጂ ንንየው ኣብ ኩሎም ሕብረተሰባት ሓቢሩ ክስጉም ምኳኑ ንምግማቱ ኣየጸግምን። ንቕሓት ከኣ ንድሕሪት ክምለስ ዝኽእል ምዕባለ ኣይኮነን።

ኣቐዲሙ ከምእተጠቕሰ ጠንቂ ናይዚ ምልዕዓላትዚ፡ ስእነት ማሕበራዊ ፍትሒን ዘይፍትሓዊ ቁጠባዊ ዝምድናታት ምዕቡላትን ኣብ ምምዕባል ዝርከባ ሃገራትን እዩ። ስለዚ ድማ ፈውሱ ሰፊሕ ትንታኔ ዘድልዮ ኣይኮነን። ህዝብታት ፍትሒን ክብረትን ኣብ ውሽጢ ሃገራቶም፡ ምስ ግዳም ድማ ምዕሩይ ፖለቲካዊን ቁጠባዊን ሽርክነት እዮም ዝጠልቡ ዘለዉ። እዚ ጠለብዚ ናይ ኩሎም ኣህዛብ ጠለብ ብምኳኑ፡ እቲ ዛጊት ኣብ ውሱናት ሃገራት ዝተራእየ ምልዕዓላት ነዊሕ ኣብ ዘይኮነ ግዜ ኣብ ብዙሕ ከባቢታት እናልሓመ ዝኸይድ ምኳኑ ርእሰ ግሉጽ እዩ። ካብዚ ምዕባሌታትዚ ዝቐሰም ትምህርቲ እምበኣር ንጹር እዩ። ህዝብታት ካብ ሕጂ ንድሓር ብዘይካ ማሕበራዊ ፍትሒ (ፖለቲካዊ፡ ቁጠባዊ፡ ማሕበራዊን ባህላዊን ፍትሒ) ካልእ ክርድኦም ዝኽእል ስርዓት ምንብባር የለን።

ኣብ መፋርቕ ዝሓለፈ ዘመን፡ እዝን ሕጂ መዛረቢ ኣርእስቲ ኮይነን ዘለዋ ሃገራትን ብዙሓት ካልኦት ግዙኣት ዝነበራ ሃገራትን ናጽነተን ክጎናጸፋ እንከለዋ፡ ንሕና ኤርትራውያን ብሰንኪ ዝገጠመና ጂኦ-ፖለቲካዊ ተጻብኦ መሰል ርእሰ ውሳነና ንምኽባር ብሃዊሕ ሓርነታዊ ቃልሲ ክንሓልፍ ተገዲድና ኢና። “ክቕትሉ'ኻ ክብሉ ይቕልቱ'ኻ” ከምዝበሃል ግዳ፡ ኣብዚ ጉዕዞዚ ዝረኸብናዮ ተሞኩሮን ዘረጋገጽናዮ መኽሰብን ብቐሊሉ ዝግመት ኣይኮነን። ምዕባሌታት ሰሜን ኣፍሪቃን ማእከላይ ምብራቕን ካልእ ተቓውሞታት ኣህዛብን እምበኣር፡ ንቕንዕናት ክንክተሎ ዝጸናሕና ዕላማን መትከላትን ዝያዳ ዘድምቕ እዩ። ህልዊ ዓለማዊ ምዕባሌታት፡ ኑቲ መሪሕ ውድብ ህዝባዊ ግንባር፡ ካብ እዋን ቃልሲ ጀሚሩ ዘጸሮን ህዝቢ ኤርትራ ሪዚን መስዋእቲ ዝኸፈለሉን ዕላማ ማሕበራዊ ፍትሒ ኣጸጊዕና ብምሓዝ፡ ንተግባረውኑቱ ጻዕርናን ተወፋይነትናን ከነዛይድ ዘተባብዕና፡ ኣብ ርእሲ ዝጸንሓና ልቦና ዝያዳ ልቦና ዘድርዓልና ምዕባሌታት እዩ። ፍትሒ ክሳብ ዘይሃለወ ሃገራዊ ስኒትን ጥምረትን ክህሉ ከምዘይክእል፡ ሃገራዊ ስኒትን ጥምረትን ክሳብ ዘይሃለወ ድማ ቀጻልነት ዘለዎ ርግኣት፡ ሰላምን ምዕባለን ዘውሕስ ባይታ ምፍጣር ከምዘይክኣል ብድሙቕ ሕብሪ ኣስሚሩሉ ኣሎ።

ህዝቢ ኤርትራ፡ ሳላ'ቲ ካብ እዋን ሓርነታዊ ቃልሲ ጀሚሩ ዝተኸተሎ ፖለቲካዊ መስመር፡ ልዑል ሃገራዊ ስኒትን ሓድነትን፡ ከም ውጽኢቱ ድማ ዘተኣማምን ውሽጣዊ ጸጥታን ሰላምን ከረጋግጽ ክኢሉ ከምዘሎ መስካሪ ዘድልዮ ኣይኮነን። ሳላዚ ጸጋዚ ድማ፡ ንኹሉ ግዳማዊ ሽርሒታት እናመከተ፡ ሃሙን ቀልቡን ኣብ ልምዓት ኣቕኒዑ፡ ኣብ ዕዮ ገዝኡ ክጽመድን ዛጊት ቀሊል ዘይኮነ ልምዓታዊ ስርሓት ከሰላስልን በቒዑ ኣሎ። እቲ ኣብ ነዊሕ ቃልስና ክንፈጥሮ ዝኸኣልና ጥምረትን ስኒትን ምንጨኡ ሓባራዊ ባህግን ሓድሕዳዊ ምትእምማንን እዩ። ነዚ ዝፈጠረ ከኣ፡ ብዘይኣፈላላይ ክብረት ኩሎም ዜጋታት ዝሕሉ ፍትሓዊን ምዕሩይን ፖለቲካዊን ቁጠባዊን ዕድላት እዩ።

ክሳብ ሕጂ ብዕውት መኣዝን ክንምርሽ፣ ልዑል ሃገራዊ ስኒትን ርግኣትን ከረጋግጽ ዘኽኣለና ፖለቲካዊ ሓይሊ እምበኣር ክዕቀብን ክሕይልን ኣለዎ። ንምሕያሉ ከኣ ንሓድሕድና ኢሂን ምሂን እናበልና ብቐጻሊ ድኻማትና እናፈወስና ክንከይድ የድሊ። ወፋይ ሴታፌ ህዝቢ፡ ኣውራ ድማ ጉሉሕ ተራ መንእሰያት ኣብ ኩሉ ሃገራዊ ጉዳያት እቲ ቀንዲ ምስጢር ናይ ዓወትና እዩ። ስለዚ፡ ሃገራውነትን ሃገራዊ ዕላማን ተዓቂቡ ክቕጽል፡ ተራ መንእሰያት ኣብ ኩሉ መዳያት ክዓዝዝ፡ ውዳበን ንቕሓትን መንእሰያት ዘዕቢ ፖለቲካዊ ስራሕ ብስፍሓት ክካየድ ይግባእ።

## ደሃይ ማሕበር

# ሲቪካዊ ትምህርትን ስልጠና ምሕደራን ተዋሂቡ

ብቑዕ መንእሰይ ዝበሃል፡ ፍልጠትን ክእለትን ዘውንን፡ ስነ - ኣእሙሮኣውን ኣካላውን ጥዕና ዘለዎ፡ ብታሪኹን መንነቱን ዝሕበን፡ ብናይ ስራሕ ዲሲፕሊን እተሃንጸ፡ ኣብ ውልቃውን ሕብረተሰባውን ጉዳያት ልዑል ውሳነን ተሳታፍነትን ዘለዎ፡ ልዕሊ ኩሉ ኸኣ ሓያል ንቕሓት ዘውንን ምስ ዝኸውን እዩ። ፍልጠትን ክእለትን ኣእሙሮኣዊ ብስለትን ኣካላዊ ጥንካረን ካብ ቤት ትምህርቲ፡ ካብ ስድራ ቤት፡ ኣከባቢ፡ መዚኑ፡ መሰልጠኒ ማእከላት፡ ብቐጥታዊ ተዋሳእነት ይኹን ዘይቀጥታዊ ተሞኩሮ ብምድላብ ክቕሰሞ ዝኽእል እዩ። ንቕሓት መሰረሕ ስነ- ኣእሙሮ እዩ። ኣካላዊ ዕቤት፡ ኣእሙሮኣዊ ምዕባሌ፡ ስምዒታዊ ብስለትን ማሕበራዊ ምዕባሌን ኩሎም ንንቕሓት ሓደ መንእሰይ ዘውስኑን ዝጸልዉን ረቛሒታት እዮም።

ልዕሊ ኹሉን ቅድሚ ኹሉን፡ ቀጻልነት ሃገራውነት ዝሕመረቱ መንነት ኣብ እንግደዓ መንእሰያት ዝወድቕ ሓላፍነት እዩ። ቀጻልነት ዘረጋግጸ ምስግጋርን ካብ ናይ መንነት ቅልውላው ናጻ ዝኾነ ርጉእ ወሎዶታት ንምውሓስ እምበኣር፡ መንእሰያት ንቕሓቶም ክብርኽን ክሕይልን ልዑል ኣገዳስነት ኣለዎ። ትምህርቲ ሲቪክስ ድማ ከም ቀንዲ መሳርሒ ናይዚ ተልእኾዚ ኮይኑ ከገልግል ይኽእል።

ሃማመተኤ፡ ኤርትራውያን መንእሰያት ታሪኾምን ባህሎምን ብግቡእ ብምግንዛብ ብመንነቶም ክሕበኑን ሃገራውነቶም ክኹልዑን ቡቲ ሓደ ወገን፡ ብሰንኪ ምስፍሕፋሕ ዓውለማ ይኽሰት ንዘሎ ባህላዊ ወራር፡ ምጽናዕትን ምትሕንፋጽን ባህሊታትን ናይ መንነት ቅልውላውን ንምምካት ድማ ቡቲ ካልእ ወገን፡ ምስ መሻርኽቱ ብምትሕብባር ሓያል ወፍሪ ኣብ ምኪያድ ይርከብ። ገለ ካብቲ ብዙሕ ድማ፡ ደረጃ ንቕሓት መንእሰያት ንምሕያል ብስሩዕ ሲቪካዊ ትምህርቲ ከካይድጸኒሑን ኣሎን። እዚ ግቡእ ካሪክለም ብምድላው ዝወሃብ ትምህርቲ እተፈላለየ ኣርእስታት ማለት፡ ታሪኽ ህዝቢ ኤርትራ፡ ታሪኽ ብረታዊ ገድሊ፡ ምሕደራ፡ መባእታ ፖለቲካ፡ ኣምራት ሕግን ስኑ ምግባርን፡ ዓውለማን ጽልዋኡን …..ወዘተ፡ ዘጠቓልል ክኸውን እንከሎ ንመንእሰያት ብዘሳትፍ መገዲ ብሓባራዊ ዘተ፡ ክትዕን መዘናዊ ምጽልላውን ኣወሃሂዱ ዝወሃብ'ዩ። ብዘይካዚ እቲ ትምህርቲ ንህሉው ጭቡጥ ኩነታት ሃገርና፡ ዞባናን ዓለምናን መጻኢ ኣመታቱን፡ ብሳዕለዎት ሓለፍቲ መንግስቲ፡ ግንባርን ማሕበርን ዝግበር መግለጺታት እተሰነየ ብምኳኑ፡ ንቕሓት መንእሰያት ንምዕባይ ጋግ ዘይፈጥር እተማለአ ሓበሬታ ንምትሕልላፍ ዝዓለመ እተወሃሃደ ጥሙር ትሕዝቶ ዘለዎ መደብ'ዩ ኮይኑ ጸኒሑ።

ከም መቐጸልታ ናይ'ዚ፡ ካብ 11-25 ነሓሰ 2013 ካብ ኩለን ዞባታት ሃገርና ካብ ክልቲኡ ጾታን ኩለን ብሄራትን ዝተዋጽኡ 726 መንእሰያት እተሳተፍዎ ኣብ ኢንስቲትዩት ተክኖሎጂ ኤርትራ (ማይ ነፍሒ) ሲቪካዊ ትምህርቲ ተዋሂቡ። ኣብ'ቲ መበል 14 ዙርያ ስልጠን'ቲ ዝተሳተፍዎ መባእታዊ ትምህርቲ፡ ኣብ ክላስ ዝተመሃርዎን ኣብ ፖለቲካዊ፡ ማሕበራዊ፡ ባህላዊ፡ ቁጠባውን ዜናውን መዳያት ዝትንክፍ 20 ኣርእስታት፡ ብዝተፈላለዩ ሓለፍቲ ሰሚናራት፡ መደብ ክትዕን ዘተን፡ ኣብ ተመሳሳሊ ዛዕባ ዘተኮረ ናይ ቪድዮ ትምህርቲ፡ ብተመሃሮ ዝተዳለወ ባህላዊ ምልውዋጣት ኣጠቓሊሉ እዩ ንኣስታት ክልተ ሰሙን ቀጺሉ።





ኣብቲ ኢጋጣሚ ኣብ ዝሓለፈ ክረምቲ ቀዳማይ እብረ ዝሰልጠኑ ኣባላት 13 ዙርያ ሰልጠንቲ'ውን ካልኣይ እብረ ስልጠና ወሲዶም ኔሮም።

ሲቪካዊ ትምህርቲ ሃማመተኤ፡ ኣብ ሰለስተ እብረ ተኸፋፊሉ ዝካየድ ኮይኑ፡ ቀዳማይ እብረ ኣብ ክረምቲ፡ ካልኣይ እብረ፡ ኣብ ወርሒ ጥሪ፡ ሳልሳይ እብረ ድማ ኣብ ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይከኣሎ (ሳዋ) ይካየድ። ሰልጠንቲ፡ ኣብ ፈለማ (ቀዳማይ እብረ) ኣብ ክልሰ ሓሳባት ዘተኮሩ ኣርእስታት ክወሃቦም ከሎ፡ ኣብ ካልኣይን ሳልሳይን እብረ ድማ ዝያዳ ኣብ ምስ ህልውን ግብራውን ኣካይዳታት ዘተኮረ መደባት ይስረዓሎም። ኣብ'ዚ ሃማመተኤ፡ ካብ 2005 ጀሚሩ ዘካይዶ ዘሎ ስሩዕ ስልጠና ካድራት፡ ክሳብ ሕጂ ልዕሊ 4000 መንእሰያት ዝተሳተፍዎ 14 ዙርያ ካድራት ኣሰልጢኑ ከም ዘሎ ካብ ክፍሊ ምርምርን ምዕባለን ዝረኸብናዮ ሓበሬታ የረድእ።

ብተወሳኺ'ውን ሃማመተኤ ዓቕሚ ኣባላቱ ክብ ንምባል ካብ 26 ነሓሰ ክሳብ 6 መስከረም 2013 ዝጸንሐ ኣብ ኮሌጅ ኢንስቲትዩት ተክኖሎጂ ኤርትራ ካብ ኩለን ዞባታት ንዝመጹ 182 ኣባላቱ 2ይ እብረ ስልጠና ምሕደራን መሪሕነትን ሂቡ። እቲ ስልጠና 7 ኣርእስትታት ዝሓቖፈ'ዩ ነይሩ። ሰልጠንቲ ብተወሳኺ ብመገዲ ማሕበር ይሰላሰሉ ንዘለዉ ዜናዊ ስርሓት'ውን ናይ ጉጅለ ክትዓት ብምኪያድ ብዕምቈት ገምጊሞምን መመሓየሺ ሓሳባት ኣፍሲሶምን።

# መኣዲ ስነ-ጥበብ መድረኽ ዶ ውድድር?

ስዒድ ሳልሕ

ስነ-ጥበብ፡ ሓደ ካብቶም ኣብ ህላወ ሕብረተሰብ ዓቢ ተራ ዘለዎ ረቒቕ ሓይሊ'ዩ። ስነ-ጥበብ፡ ምዕቡልን ስልጡንን ሕብረተሰብ ኣብ ምህናጽን ከምኡ'ውን ሓባራዊ መንነት ኣብ ምፍጣርን ወሳኒ ግደ ይጻወት። ስነ-ጥበብ ምስ ምዕባለ ወዲ-ሰብ ካብ ግዜ ናብ ግዜ እናማዕበለን፡ ኣገባባት ኣቀራርባኡ እናተቐያየረ ክመጽእ ጸኒሑ ኣሎ። ሓደ ካብቲ ኣብ ኩሎም ስነ-ጥበባዊ ስርሓት ዝንጸባረቕ ከኣ ስነ-ጥበባዊ ፍርያት ናብ ሕብረተሰብ ከም ዝቐረብ ምግባርን ብኡ ኣቢሉ ድማ መልእኽቲ ከም ዝመሓላለፍ ምግባር'ዩ። እዚ ናይ ሎሚ ዛዕባ ኸኣ ንምትእስሳር መኣዲ ስነ-ጥበብ ምስ ክለባት ከምኡ'ውን ኣብ መኣዲ ስነ-ጥበብ ዝቐረቡ ስርሓት በየናይ መገዲ ክቐርቡ ይግባእ ኣብ ዝብል ዘተኩረ ክኸውን'ዩ።

ክለባት፡ ከም ውጽኢት ባህግን ዝምባለን ዝቖማ ውዳበታት'የን። ተልእኾ ክለባት፡ መንእሰያት ብዘንባለኦምን ባህግታቶምን ብምጥርናፍን ብምውዳብ፡ ልዑል ፍቕሪ ሃገር ዘለዎም፡ ዓሚቕ ሃገራዊ ንቕሓት ዘሕደሩ፡ ብመንነቶምን ባህሎምን ዝኾርዑ፡ ዓቀብቲ ብሉጻት ክብርታት፡ ፈተውቲ ስራሕን ትምህርትን፡ መሃዝትን ጻዕረኛታትን ከምኡ'ውን በላሕትን ኣመዛዘንትን ንክኾኑ ምምልማል እዩ።

መሰረታዊ ዕላማ ማሕበር ኣብ ምውዳብ ክለባት፡ መሰረታዊ ውድባዊ መደባት ብምስልሳል፡ ከም መለለዪ ባይታ ንሕጹያት ሕመረት ንክኸውን፣ ንመንእሰያት ዝምባለታቶም ከለልይሉ ዝኽእሉ ባይታ ንምጥጣሕ እዩ።

በዚ ዕላማታት ተሰንዮም ከኣ ኣብ ነፍስወከፍ ኣባል ክለብ ክጥረዩ ዝደለዩ ባህርያት ኣለዉ። ኣብ ከባቢኦም ኣብ ዝርከብ ጨንፈር፡ ኣብ ዝውደብ ዝተፈላለየ መደባት ብዘይተገላባኑት፡ ብንጥፈትን ተወፋይነትን ክሳተፉ፡ ካብ ዝኾኑ ኣወለፍቲ ነገራት ናጻ ክኾኑ፡ ተበግሶታት ዝወስዱ፡ ኣብ ኣካዳምያዊ ንጥፈታት ዓቕሞም ብምዕባይ ተውዳዳርነቶም ከዕብዩ፡ ኣብ ምኽባር ወርቃዊ ሕጋጋት ተመሃሮ ኣብነታውያን ምዃን፡ ኣብ ክለባት ኣብ ዝካየዱ ስርሓት ነብሶም ብቐጻሊ ብምምሃርን ብምምሕያሽን ልዑል ክእለት ንምምዕባል ከይተሓለሉ ዝጽዕሩ፡ ብሃናጺ መገዲ ነቐፌታን ርእሰ-ነቐፌታን ዘዘውትሩ፡ ብርእሰ-ተኣማንነት ሓሳባቶም ዝገልጹ ክኾኑ፡ ንጸጋታትን ንብረትን ማሕበር ብግቡእ ዝከናኸኑ፡ ክብርታት ሕብረተሰብ ዝዕቅቡን ዘማዕብሉን ክኾኑ፣ ኣብ ኣባላት ክለባት ትጽቢት ካብ ዝግበረሉ መሰረታዊ ዕማም ክለባት'ዩ። መኣዲ ስነ-ጥበብ እምበኣር ሓደ ካብቲ ክለባት ዝነጥፋሉ ዕማማት ዝቐረበሉ ኣገዳሲ መድረኽ እዩ።

ከም ኣብነት ንዕላማታት ጉጅለ ባህሊ ከም ኣብነት እንተወሲድና፡ መንእሰያት ሃገራዊ ባህሊ ከስተማቕሩን ክዕቅቡን ከማዕብሉን ምትብባዕ፡ ሃበርም መንእሰያት ስነ-ጥበበኛታት ምፍራይ፡ ምዕቃብ መንነት፡ ሃገራውነትን ክብርታትን፡ ፈጠራውነትን ምምዕባል፡ ሓሳባት ናይ ምግላጽን ምትንታንን ዓቕሞም ምዕባይ እዩ።

ነዚ ዕላማታት ንምርግጋጽ ከኣ ዝካየዱ ዕማማትን ንጥፈታት ያታውን ዘመናውን ስነ-ጥበባዊ ፍርያት፡ ስሩዕ መደባት መኣዲ ስነ-ጥበብ ምውዳድን ምውዳብን ንምሕያሉ ምጽዓርን፡ ምግምጋምን ምህያስን ፍርያት ስነ-ጥበብ ከም ግጥሚ፡ ስነ-ጽሑፍ፡ ድራማ እዩ።

ቡቶም ኣብኡ ዝቐርቡ ኣብ ፖለቲካ፡ ጥዕና፡ ባህሊ ወዘተ. ዘተኩሩ ስርሓት ከኣ ንምዕዛዝ ሃገራውነት፡ ሃገራዊ መንነት፡ ክብርታት ዘሐይሉ ትሕዝቶትታ ዘለዎም ስነ-ጥበባዊ ስርሓት ከም ዝፈርዩ ብምግባር ነመዛኑኦም የዘናግዑን ንፍርያቶም ድማ መደረኽ ይፈጥሩ። ኣዘናጋዕትን መሃርትን ኣነቓቓሕትን መደባት ስነ-ጥበብ ብምድላው ከኣ ኣብ ቅነ መንእሰያት፡ ሃገራውያን በዓላትን ፌስቲቫላትን ንመንእሰያት ዘዘናግዑን ዝምህሩን ያታውን ዘመናውን ንጥፈታት ምብርካት'ዩ።

መኣዲ ስነ-ጥበብ፡ ሓደ ካብ'ቶም ስነ-ጥበባዊ ስርሓት ናብ ሕብረተ-ሰብ ብቐጥታን ብመራኸቢ ብዙሓን ኣቢሉ ክቐረበሉ ዝጸነሐ መደባት ማሕበር'ዩ። መኣዲ ስነ-ጥበብ ብሓፈሻ፡ ብወዳበ ክለባት ካብ ዝረጋገጽ ውጽኢት እዩ። መኣዲ ስነ-ጥበብ፡ ሓያሎ ክለባት ኣብ በበይኑ ዓውዲ ዘሎ ዕቑር ዓቕሚ መንእሰያት ዝቐርበሉ መደረኽ ስነ-ጥበባዊ ስራሓት'ዩ። ከም ኣብ ክለባት ስነ-ጽሑፍ፡ ባህሊ፡ ሚኒ-ሚድያ ዝርከቡ መንእሰያት ዝተፈላለዩ ስነ-ጥበባዊ ስራሓቶም ኣብዚ መድረኽ ክቐረብ ጸኒሖም'ዩ።

ብሓፈሻዊ ኣበሃህላ ስነ-ጥበብ ክብሃል ከሎ፡ ብብዙሓት ኣዕኑድ ዝቖመ'ዩ። ስነ-ጽሑፍ፡ ቅብኣ፡ ቅርጺ፡ ፊልም፡ መዚቃን ድራማን ካብቶም ግኑናት ዝኾኑ ኣካላት ስነ-ጥበብ እዮም። እዞም ዝተጠቕሱ ድማ ነናይ ግዝኦ-ርእሶም ንኡሳን ምድባት ኣለዎም። መኣዲ



ስኑ-ጥበብ ከኣ ብትሕዝቶታት ግጥሚ፡ ሓጺር ዛንታ፡ ድራማ፡ ደርፊ፡ ትልሂት፡ ምርኢት ያታውን ዘመናውን ሽው ተዳልዩ ይቐረብ።

ከምቲ ክብ ኢሉ ዝተጠቕሰ፡ መኣዲ ስኑ-ጥበባት ሓደ ካብ'ቲ ምስ ሕብረተ-ሰብ ዘራኽብ መደረኽ እዩ። ኣድላይነት ናይዚ መደብ ከኣ ኩንዮ ጣዕምን ምስትምቓርን ስኑ-ጥበባዊ ስርሓት፡ ኣብ ምህናጽ ምዕቡልን ስልጡንን ሕብረተ-ሰብን ኣብ ምሕያል መንነት ዘተኩር ስለዝኾነ ድማ ኣገዳሲ ይገብሮ። እቲ ከም መሰረታዊ መዐቀኒ ናይ'ዚ መደብ ዝኸውን ከኣ እቲ ኣብ'ቲ መደብ ዝቐረብ ኩለንትናዊ ትሕዝቶ፡ ኣብ ሕብረተ-ሰብ ክብሪ ዘወስኽ ክኸውን ይኽእልዶ እዩ።

ትሕዝቶታት መኣዲ ስኑ-ጥበብ፡ ነዚ ዕላማ ብዝዋገኣ ብምርዳእ፡ ነቲ ዕላማ ንምርጋግጽ ዘኽእል ትሕዝቶታት ከቕረበሉ ሓያል ጻዕሪ ዝሓተት ይኸውን። ዛጊት ዝተሰርሑ ስርሓት ኣብ በብይኑ ኢጋጣሚታት ቀሪቦምዮም። ምስ ምዕባለ እናተቐያየሩ



ድማ ነንመደረኽ ብዝውክል መገዲ ክዳለዉ ጸኒሖም ኣለዉ። ከም ውጽኢቱ ድማ ዕቑር ዓቕሚ መንእሰያት ኣብ ምብርባርን፡ ነቲ መንቀሊ ዕላማ ኣብ ምርጋግጽን ኣበርክቶ ጸኒሑዎ ኣሎ።

ሓደ ካብ'ቲ ንመሰረታዊ ዕላማ ናይ'ዚ መኣዲ ስኑ-ጥበብ፡ ዝብደህ ግን እቲ ኣብኡ ዝቐረብ ዘሎ ስርሓት፡ እቲ ናይ ምቕራብ መደረኽ ንምጥቃም ደዩ ወይ'ስ ተወዳዳሪ







ዕዮ ንምቕራብ እዩ ዝብል ዛዕባ'ዩ። ኣብ ክለባት ሓያሎ ስርሓት ከቕርቡ ዝጸንሑ መንእሰያት፡ ብዝተፈላለየ መገዲ ተጻርዮም ብመልክዕ ውድድር ስርሓቶም ኣብዚ መድረኽ ይቕረብ እዩ። እዚ ኸኣ ኣብ ሓደ እዋን ከም ናይ ውድድር መድረኽ ከምኡ'ውን ፍርያት መንእሰያት ዕድላት ዝረኽበሉ ኩይኑ የግልግል።

ኣብ መኣዲ ስኑ-ጥበብ ዘሎ ካልእ ረቛሒ ኣብ መንጎ ጀመርቲ ነባርትን፡ ከም ተመኩሮ መቀያየሪ መድረኽ ዘገልግል ምዃኑ ምርዳእ'ውን ኣገዳሲ እዩ። እቶም ኣቐዲሞም ኣብ ዝተፈላለየ ዓውድታት ስኑ-ጥበብ ተመኩሮ ዝደለቡን ተወዳዳሪ ፍርያት ንምቕራብ ዝበቕዕ መንእሰያት፡ ብመገዲ ስርሓቶም ኣቢሎም ነቶም ኣማተራት ዘሕድጉሎም እወታዊ ጽልዋ ኣብ ምሕያሎም ልዑል ተራ ኣለዎ። ስለዚ'ዩ ኸኣ ኣብ ኢጋጠሚታት መኣዲ ስኑ-ጥበብ ነዚ ኣብ ግምት ዘእቱ ምድላዋት ምኪያድ ኣገዳሲ ዝገብሮ። ከም መትከል፡ መኣዲ ስኑ-ጥበብ ብቐጥታን ተዘዋዋርን ኣማተር ስኑ-ጥበበኛታት ከፍሪ ከምኡ'ውን ካብ ነባራት ተመኩሮ ዝቕሰመሉ መደረኽ ክኸውን ዘለዎ።

ኣብ መኣዲ ስኑ-ጥበብ ዝቐርቡ ፍርያት ብትሕዝቶ፡ ዓይነት፡ ንውሓቱን ሕጽረቱን፡ ብቕዓቱን ፍልስፍናኡን ኣብ ሕብረተ-ሰብ ኣበርክቶ ዝህልዎ፡ ፈጠራውነት ዘንጸባርቕ፡ ፍልልያት ሓሳባትን ጽባቐኦምን ዘጉልሕ ክኸውን ኣገዳሲ'ዩ።

ኣብ መደምደምታ፡ ነዚ መደባት ዘዳልዉ ኩነ ዘማእዘኑን ፍራያቶም ዝቐርቡን ኣተኩሮም ክሰርሕሉ ካብ ዝድለ፡ ንክለባት ስሩዕ ናይ ውድድር ዕዳላት ብምፍጣር ነቶም ጸብለል ዝብል ስርሓት ዝቐርቡ መንእሰያት፡ ፍርያቶም ዘቕርቡሉ ዕድላት መኣዲ ስኑ-ጥበብ ምፍጣር፡ ዝቐርቡ ትሕዝቶታት'ውን ነቲ ኣብ መንጎ ኣማተራትን ነባራትን ዘሎ ናይ ተመኩሮ ምልውዋጥ ዕድል ባይታ ዝህቡ ከም ዝኾኑ ብምግባር ንሕብረተ-ሰብ ክብሪ ዝውሰኹን ዝሃንጹን ስርሓት ንምቕራብ ትጽቢት ይግበረሎም።









## ሕብረተሰብ መንእሰይ

# ጉዳይ መውስቦ

*ሰመረ ፍስሃየ*

ካብ ንላለ ግዜ ከም ዝወሰድና ኣይክሓድክዎን። ግና ጥማር ቀጠንቲ እንዳእቲ መቕር ሓሳባት ክሳዕ ዘይረኽብኩስ ከመናትዎ ኣይመረጽኩን። ቀደም ይኹን ሎሚ ዘመን፡ መውስቦ ብስነ መሬት ተዓምጺጹ፤ ስኑ-ታሪኽ በዓል ውዕለት ዓሰባ መሲሉ፥ ወሰና ወሰን ክሽጉጥ ምስ ረአኹ ጉህየ። ጐመራ ውሳይ ዓብዒብ ከስቅጥ ኣበሳ ኮይኑ ተሰሚዑኒ። ደቂ ሰባት ክዋሰቡን ከውስቡን ከለዉ፥ ሩባ፡ ጎቦ፡ ዓዲ፡ ማይ-ቤት፡ ወረዳ፡ ደየባ፡ ኣውራጃ ከም ቀንዲ መነጻጸሪ ክጥቀምሎም ኣቕሊበ ኣስደሚሙኒ። እቶም ግኡዛት ደዮም ወይሲ ርቱዕ ወነ እዩ ናብ ናብራ ደቂ-ሰባት ዝቐርብ፧

ወዲ ፍቕሪ፡ ንጓል ሓቂ ብልቡ ሓጽዩዋ። ከቕልልዎ ዝፈለመ ቅንዕና ናብ ፍጹም ባህጊ ወርዊሩዎ፡ ክንዲ ዝኾነ ኣቦኡ ዝርከቡዎም ከም እኒ እምነት፡ ተስፋ፡ ህይወት ዝኣመሰሉ ዓጽሙ-ሲጋኡ፥ ናብ ስድራ ሃንቀውታኡ ክልእኽ ተገደደ። ዋላ'ኳ ንስርዓት ከም ወዳኢ ነገር እንተ ዘይሓሰብዎ፡ ክልእኽዎ ከም ዝኽእሉ ግና ደላዩ ኮነ ወለዱ ኣይሰሓትዎን።

መርበብ ኣቃውማ ዓዲታቶም ዘይብትውልዲ ሲጋ፡ ብሰበኽ ሳምማዊ ጽንሰ ሓሳባቶም እዩ ተመስሪቱ። ኮይኑ ድማ ኣብ ጉዳይ መበቈል፡ ወደ'ባት፡ እታው፥ ወደ'ርባዓ ዝበሃል የልቦን። ንመውስቦ ክሓቱ ወይ ክሕተቱ እንተኾይኖም፡ ጽሬት ሓሳባቶም፡ ፍቕሪ ልቦናኦም፡ ጽገናይ ታሪኾም እዩ ዝምዘን። ወዲ ፍቕሪ ኣዘውቲሩ ዝለቐማ ሓረግ "ስልጡን ሓሳባት ምድላው፥ ጎረቤት እዝጊ ኴንካ ምዓል" እትብል እያ። ቡቕሊ ጾማ ቅሳነት ልቡ ስለ ዘርግኣሉ ካብ ምንዮቱ ኣጓንይዎ ኣይፈልጥን።

ንጓል ሓቂ ክጻመራ ክውስን ከሎ፡ ንነፍሱ ናይ ነዊሕ እዋን ዕረፍቲ ኣዊጁላ። እቲ ዘገርም ደቂ ኩብዲ ዓዲ ዋላ'ውን ጐደቦ ከይምንጥልዎ ስግኣት ኣይውዕሎ-ኣይሓድሮ። ናበይ እሞ ከይትኸደኒ፡ ካብ ኣሕዋተይ እንዳኣላ ክትፈሪ ይብል። ነፍሰ-ተኣማንነቱ ኣድኒቐዮ። ፍርሒ ንምስትውዓል ከምዝልምሶ ይፈልጥ እኳ እንተኾነ፡ ንጥንቃቐ ዝኣክል ብኣሉታዊ ሸነኹ ከይጥምቶ ኣብ ቀላይ ልቡ ተጠሚቑ እዩ። ምናልባት ግን ሓይሊ ጸዓት ዕሽነት ተጠቒሞም፡ ንጉዕ ዓሌት ዘለዎም ከይዝርፍዋስ ስክፍታኡ ኰርኵሑ።

ብቐንዱ ካብ ዝሓስቦ ክኹለፍ ኣይመደቡን እዩ እሞ፡ መዓልቲ ንግደት በጽሐ። ድርኩኹት ቤቶም ጠሊ ሰላም ከዝረፍርፍ ዝተዓዘቡ ወለዲ-ጓል፡ ዘይከም ተለመንቲ፡ ሸውሃት ቀልቦም ብእንቅዓ ናፍቖት ምራኽ ሓጎስ ኣንዝዐ። ነጋዶ፡ መንነት እሕማኦም ይረዳዮም እምበር ከም ሕዱስ ሰማዒ ብስራት ተሰራሰሩ። ኩብረት ሓድሕዶም ክሕሎ ውሽጣዊ ፍሱሕ ገንሸል ትሕትና ኣኽረጡ። ኣራግጻኦም መሓምተሊ ብድዐ ዘምስል ጥቕስ ኣብዚሐ፡ ኢጋውል ፍቱሕ ስምዒት ናብ መውስቦ ገጹ ከዘምብል ተጋህደ። እንዳ ጓል ንዘለዎም ሽሻይ ኣተሓባቢሮም ኢጋይሾም ከእንግዱ ጥርዚ ድልውነቶም ኣቃልዑ። ጥበቦም ንልቢ ተኣንጋዶ ተርብዐ።

ጽራይ ልግሲ ካብ ኢጋንእ ሕያውነት እንክቕዳሕ፡ ደለይቲ ወይዘሪት ድማ ንጽቡቕ ከይቕደሙ ሕብስተ ሃሴት ኣቕረቡ። "ህንጻ ልቢ ግዜ ክወስድ ኣይክእልን እዩ" ናብ ዝብል ሕቡር መረዳእታ፡ ምስናይ ርሱን ወዝ ክትዕ ተቓረቡ። ዝተቐድሐ ዱቋ ልግሲ ተመጸዩ ክስተ፡ ዝተቖርሰ እማመ ሃሴት ተፈርቲቱ ክውሓጥ እንከሎ፡ ነባርነቱ ንኣእምሮ ጽግ ከዓወሉ። ፈውሲ ዕንክሊል ሕጸን ትብጻሕኩምን ብሓደ ተጸምበለ። ስድራ ወዲ ልሕምጢጥ ጥንቃቐ ከርእዩ ዓበይቲ ለቕታ ሳላ ዝሓዙ ንሕጽይቲ ልብሲ ዓወት ኣበርከቱላ። "ሓይሊ ኣብ ምሃብ እዩ" ዝብል እምነት ዘይተጋደፎም ስድራኣ፡ መምለሲ እግሪ ዝሰመይዎ ቅዋድ ሕላገት ሓቂ ወፈዩ። ኩብካብ ተቘጺረን ኣይተቘጽረን ትርጉም እኳ እንተዘይነበሮ፡ ባሕቲ ኣተና ክኹነሎም ተላዘቡ። ሰሙነ ውራያት ክደምቕ ከሎ ኣብ በዓለ ጹምቋ እዚ ዝስዕብ ለዛብ ደረሰ፦

"ፍቕሪ ደሊና ዝጸሞቕናዮ

ሕይወት ዘለዓለም ሰቲናዮ"።

እኖታት ሓቂ ተጉላባ ኣይፈልጣን፡ እንክበሃል ቃል ኢጋንኖ ይመስል'ሞ፡ ምርታዑ ስለዝቐልል ግና ናብ መስኰት ኣልባበን ተጸጊዕካ እተዳምጾ ንሱ ጥራይ እዩ። ዋዜማ ሕልፎት ከም'ቲ ኣብ ምሸተ ም'ቕንጣጥ ዝተፈከረ፦

"ሻምኖ'የ ሻምኖ

ጓለ'ደይ ዕዛ ሓቂ'ዶ ትምኖ"

ክበሃል ጽሕዩ

"ኣሰናይ በለ ኣሰናይ በለ

ትዕግስቲ ወረስካ ንሕይወት በለ"

ተኪኡ ክደጋገም፡ ዘየሰልኪ ወሓለ ሓይለ ቃል ንኹነታት ናብ ፍጹም ራህዋ ቀየሮ። ኣባ ጓይላ ዘይነበሮ ጓይላ ንፈለማ ግዜ ተዓዚቡ፡ ገሪሙኒ ድማ። ግዳ ካብ ሲጋእ-መጋእ ሓራ ክወጽእ ስለዝነበረንስ፡ ንሓደ መቕርብ ተላሃይቲ፡ ስለምንታይ ኣባ ጓይላ ዘየሎ ኢለ ተወኪሰዮ፡ ከስሕቖ ዝነበሮ ሕቶ ዘሊሉ፡ ንዓይ ንመስኪን ዘስሓቐ መልሲ ኮርበበለይ። እዞም ኩሎም ዝቋጻጸዩ ዘለዉ ኣቦታት ጓይላ እንድዮም ኢሉኒ። ኣይኣመንክዎን

ኣይተቐበልክምንውን፡ ብሓደ ወገን ይድእለለይ ከይህሉ፡ በቲ ካልእ ሸነኹ ድማ ክበርሃለይ ዝደለኹዎ ጉዳይ ካዕቢቱ ስለ ዝነበረ ወኸሳይ ቀጺልኩ፡ እሞ መሓለዊ ስርዓት ደኣ ኣባትሮም ኣበይ ኣሎ ክብል ከሎኹ፡ ሃገግታ ነፍሰይ ነፍሰኻ ንሻምብቆታት ኣፍንጻይ ሰሊቡ ናይ ብሓቂ ሞት ኣርኣየኒ። ሞት ብዓባያ እንከላ ቀንጠባጥቦ ከም ዝተማሓዘወኒ ኣስተብሂለ። ድፍረት ሞት ድማ ሻቡ ተገሊጹለይ። ኣየ'ባ እቲ መልክዕ ዕሰለ፡ ኩርናዕ ርእየቱ ቀስቲ መንሳዕቲ ኮይኑ ንዝዓወረ ልቢን ንዝማሰነ ኣእምሮን ክሳብ ዝፍለጦ እንተዝስርንቒ"።

"ዕሰለ'ሆ፡ ዕሰለ፡ ዕሰል
ዓሻ ድየ ኣብ ድንቁርና ዝዓስል"

እንክሃግግ ወዝ ይብራብር። ርሃጽ ማሕጸና ስለ ነፍሲ፡ ንምስሉይነት ምልጭ ኣቢሉ ክሓጽቦ እንከሎ፡ ካብ ርዱእ ትዕዝብቲ ዝገንፈለ "ስለ ነፍሲ ክብሉ ዝቖውዕዎ፡ ኣብ ስጋዊ ሰንፈላል ከም ዘይሓገዞ እፍለጠካ"። ኣታ እቲ ቅልስ፡ ዕልባ ሽመት ዕፉን ሒዙ ናብ ሰንበተ ኪዳን ደረሰ። ቃል ብኪዳን፡ ኪዳን ድማ ብቓል ተቐውደ 'ምበር፡ ቃል ዘኹቲሙ፡ ኪዳን ድማ ዕራቑቱ ወጺኡ ኣይተባህለን። ቅውዓኡ ተበሪህዎ ብህሎኡን ግብሩን ኣዝመረ። ልዙብ ንፋስ እሂን ምሂን ራእይ ዝመራግእቱ "ህጻን ደበና" ሓዘለ።

"ጐበዝ ውፈር እሞ
ሓቂ ሒዝካ ብሓጐስ ተመለስ"

እናተባህለ ዝተፋነወ ወዲ ፍቕሪ፡ ብመንኩቱ ክኾርዕ ኣምሓረሉ። ኣፈፌት እንዳ እሕማኡ ሓሳባዊ ንስኑስ ሰቲ ረስሪስዎ ንሰገማ ሻም ኮነ። ሽማግለታት መርዑ ኣብ ዘመነ እስትንፋስ ዘዕንግል ወግዒ ገዝሚ ናብራ ንሓድሕዶም ተደራብዩ። ገጽ ቀልቢ ዝመልአ ሳናጡ ክጐሕጐሕዎ እንከለዉ፡ ዘይቀንጠመንጢ፡ ኣምባር ፊደል፡ ትታዕ ቃል፡ ልጉም ሓሳባት ወፈዩ። ኣብ ምጻኦም ሓማት ወዲ ፍቕሪ ኣብ ውተጉ ዘንበረትሉ ኰታ ሓቂ ዝያዳ ሓላፍነት ስለ ዘሰከሞ መሓውር መንፈሱ ረድረድ በለ። ንፈነዋ መርዓት ተዓንቂሩ ዝጸንሐ ዝናር ቅኔ ተፈርሸሐ፡

"ኣቲ ኪዳ በሊ፡ ኪዳ በሊ
ግርማ ፍቕሪ ተዓደሊ"
"ኪድዮም፡ኪድዮም
ዓዲ ግትኣት-ርእሲ ኪድዮም
ፈገግ እናበልኪ፡
ልብኺ ኣርሕውሎም"።

ኰኰዕ ዝሓረሞ ምድረበዳ ኣእዛን ኣብ ሽዑ በጺሑ ቅብኣ ቅዱስ ኣንክሮ ኣንጀርበበሉ። ሕልፈን ትርፈን ዘሎዎ፡ ሪም ጊባቦ ስድራቤቱ መንገዱ ዝምድምድ ሓመድ መሃልየ መሃልይ ኣንጸፈሉ።

"እንቋዕ መጸ፡ መጸ
ቡቕሊ ሓቂ ሓፊሱ
ክርዳድ ተዝህሮ ዝጸልአ"።

ድሕሪ ሕድሮ`ሞ እንታይ ክጽበ፡ ኣዋርሕ ምጽብጻብ ዘይብርሆ፡ ንጽቡቕ ፍረ ካልኢት ክንሕፍ ኣይደልን።

"ሰይቲ ዓርከይ ጐሚዳ
ኣባሓጐይ ዝመስል ሕይወት ወሊዳ"

ኣብ ሰረቱ እንከሎ፡ ነጽባ ወለዲ መርዓት ኣብ ጽብሖቱ እዚ እዩ፡

"እዚ ወለደይና ክፍቀረኒ
ምሳይ እንተዝቕኒ"

ሓቃ እያ እና ሓቂ፡ ዝቓንየላ ጉድ`ዩ ክብርሃ። ንወዲ ጓላ እዝኒ ሰሚዐዮ እፈልጥ እየ ዘይትብሎ ማሰያን ስእለትን ቃቜወት።

"እዛ መርዓት ወሊዳ ወዲ፡
ነቦኡ ዝትክእ ምስሌነ ዓዲ"።

ክሳዕ ክንድ'ዚ ስሕውቲ ዘምስላ ድሱት ፍንጭራዕ ስለምቕታል ፍርዲ እዩ፡ ዝራብዕ ፍትሒ ምስ ተሓርደ ግና፡ ሓኸለ ርግኣት ኩሎም በሃግቲ ሰናይ ገሃጽዎ። "ካብ ክቡር ስጋ ምውላድ ዘይኮነስ፡ ዘንተ ዕለታዊ ህላወ ከሳቕየካ ክንደይ እጥዕም"፤ ዝመዘነ፡ ዝሰሃረ፡ ዝዓቀነ እዩ ዝፈልጦ። ምኽንያቱ ስርየት ጸቢብ ኣተሓሳስባ ኪኖ ፍቕዲ ኣጸብዕቲ፡ ጺጋ ከውህብ ከሎ፡ እዙዝ ኣብራኽ ኣብ ጸጸር ተደቢሩ፡ ብዝተፈጥረ ቃንዛ መለሳ ደጉዓ ዝኾና ይባቤ ከፈልፍል፡ ንውሽጢ ዝጥምታ ምርኣያት ኣዕይንቲ ጥራይ ተዓዲለናኦ። መፍተል ግርደት በጣጢሱ፡ ልሕጺ ዒቃ ዝተጸፈዎ ቅጥኒን ፋእሚን መሓደስ ጉዕዞ ዊንታ እዩ ነይሩ። ሃቐናይ ዝተረድኦም ልቦና ዝተቐለሙ፡ መምለኹቲ ምንባር፡ ትርግታ ልበይ ናብ ነትጐ ከይማዕበለ ሰቲሮምኒ። ገለ ኣብ ጥፍሒ ገለ ኣብ እንዳ ኰሕሊ ገይሮም ዝሃቡኒ ቀመም፡ መበላይ ንዘዩናሕሰዩሉ ነፍሰይ ቅድሚ መግቢ ስጋ ዝወሓጥ መድሓኒት ኰይንዎ። ድርሳን መብረሪ ኣጋንንቲ ክፍኣት ዝኾነኒ መምስ መጥቀሱ ድባራ ወለዶ እንሆ ኣቕኒቶምኒ። "ፍረ መንፈስ ቅዱስ ግና ፍቕሪ፡ ሓጐስ፡ ሰላም፡ ትዕግስቲ፡ ልግሲ፡ ሕያውነት፡ እሙን ምኳን፡ ለውሃት፡ ርእስኻ ምግታእ። ነዚ ኸምዚ ዝኣመሰለ ዝጻረሮ ሕጊ የልቦን።" ይብል እቲ ቅዱስ መጽሓፍ።



# ደሓን በሊ ቻው

*ሚኪኤል ኢያሱ (ሃርሞኒ)*

ካቡቲ ዝገርመኒ ውሽጠይ ይነግረኒ ነይሩ’ዩ። ኩሉ ሓቂ ሓሶቱ ኣተንቢሁለይ ብውስጡዙ ሓሳባት ኣምሲሉ ኣዘንቲዩለይ’ዩ። ኣነ ግን ኣይደለኹዎን። ነቲ ውስጡዙኡ ክርዳእ ዓቕሚ ውሒዱኒ’ውን ኣይኮነን፡ ግና ቢቃ ንነብሰይ መብጽዓ ኣትየላ’የ፡ ኩሉ ጸጽብቑ ንኽትሓስብ። ሰባት’ውን ይብሉኒ ነይሮም፡ እግዚኣይ ክሳብ ዘቐንዘወኒ። ነዚ’ውን ሸለል ኢለዮ እታ ልበይ ዝሃብክዋ ባዕላ ትብለኒ ኢለዮም። እታ ኣነ ልበይ ዝሃብክዋ ከምቲ ሰባት ዝብልዋ ዲያ ኣይኮነትን ንኽፈልጥ ግዜ ክህልወኒ ኣይደለኹን። ጸጸኒሐ ግን፡ “ርግጸኛ ዲኺ ምሳይ ክትውድኢ ይብላ?” ንሳ ኽኣ ከምቀደማ ትሕስወኒ። ብውሽጠይ ክኣ ይግረመላ። ንሓሶታ ኣይጸላእክዎን፡ ምኽንያቱ መብዛሕትና ደቂ ሰባት ድሌታትና ከይሓሰና ንረኽቦ ስለ ዘይመስለና፡ ንሳ’ውን ከምሰባ ትሕስወኒ። ኣነ ኽኣ ኣየ ሰብ ምኻን እናበልኩ ንስምዒታተይ ጉቲኤ ከናፍራ ይስዕም። ሽዑ ዝዓሸኹ ኮይኑ ይስምዓኒ እሞ፡ ዘገድሰኒ ብዛዕባ መጻኢ’ዩ ኢለ ኽኣ ሓሳባት ምዕሻው ይገድፎ። ግን ክሓስብ ኣለኒ መሰለኒ፡ ብዛዕባ ናተይን ናታን ርኽብ። እንተውሓደ ንዘመጹኒ ሕቶታት ውሽጠይ ክምልሶም ኣለኒ። መልሲ ‘ተዘይረኺበ ግን ቢቃ ከፍቅራ’የ። ስለምንታይ’ከ ይጸልኣ ንኽጸልኣ’ዶ ኣፍቂረያ እየ። ነቲ ፍቕሩ ዘርኣየኒ ፈጣሪ፡ ንዓኣ ብምፍቃር ንእሽተይ ፍቕሪ ከርእዮ ምደለኹ። ክገብሮ’የ እውን።

ኣብ ገማግም ቀይሕ ባሕሪ ኣብ ሓደ ጫፍ ናይ ሓደ ሰፈሕ ጣውላ ብዝኸሪ ዲየ ሓሚመ ዋላስ ብመጻኢ ከይተርድኣኒ ይቕንዞ ኣለኹ። ኣብ ምንታየይ ኢዩ ቃንዛይ ኣይፈለጥኩን። ዝኸሪ ይድገም’ዩ ዝብል እምነት ኣለኒ፡ ስለዚ ብዝኸሪ ኣይሓምምን’የ። ዘሕምመንስ ሕሉፍ ነገር ንመጻእየይ ከበላሽወለይ ክርኢ ከለኹ’የ።

ብዛዕባ እቲ ካብኣ ምስተፈለኹ ውሽጠይ ዝብለኒ ዝነበረ ነገራት ኣብ መዝገብ ዝኽረይ የስፍሮ ነይረ’የ። እቲ ዝገርመኒ ድሕሪ እቲ ኣሰንባዲ ወረ ምስምዐይ ድሕሪ ሰለስተ መዓልቲ መዝገብ ዝኽረይ ክኸፍት ብስማ ኮድ ዝተገበረሉ እናተቖንዘኹ ከፊተዮ። ክጽሕፎ ከለኹ፡ ደጊመ ከየንብቦ ንነብሰይ ነጊረያ’የ። ምኽንያቱ ነታ ናተይ ዝብላ ክጸልኣ ስለ ዘይደለኹ። ሕጂ ግን መብጽዓ ነብሰይ ጠሊመ ከፊተ ርእየዮ። ዘገርም’ዩ ኩሉ እቲ ዝስምዓኒ ዝነበረ ነገራት ሓቂ’ዩ። መዝገብ ውሽጠይ ሓቂ ኣስፊሩ ጸኒሑ ብዙሕ ሓሶታት ተዛሪባትኒ። ካብዚ እቲ ዓሰርተ ኣርባዕተ ግዜ ምሳይ ንምንባር ርግጸኛ ንምኻን ዝተዛረበቶ’ዩ። ኣነ ግን እዚ ኣይገደሰንን፡ ዕጽፊ ናይ’ቲ ሓሶታት ሓቂ ስለ ዝተዛረበትኒ። እዚ ጥራሕ’ውን ኣይኮነን፡ ክትፍቅር ስለ ዝግባኣ እምበር። ዋላ ትብድለኒ ዋላ’ውን ውሽጠይ ተቐንዘወኒ ልቦንኣ ኣይክሕደንን’የ። ልቦና ዘለዎ ሰብ ከምኡ ኣይገብርን’ዩ ይብሃል ይኸውን። ግና ብዙሕ ከይተዛረብኩ ለባም’ያ።

ኣብ ፍልስፍና ምንባር ኣብ ጸድፊ ተኾርምዩ ኮፍ ዝበለ ኻብዝ’የ። ህላወነተይ ኣብ ኢደይ እዩ እኮ ዘሎ፡ ግን ክኣ ይጠራጠር ንዓቕምታተይ ባዕለይ ስለ ዝኸሓድክዎ። ፍቕሪ እቲ ኣነ ዝፈልጦ ፍቕሪ ገጹ ለዊጡ ኣብ ገምገም ጸድፊ ኣጸጊዑ፡ እቲ ምድሓን ንዓኻ ይምልከት ይብለኒ። ኣየ...የ ኣነ፡ ኣነ ምኻነይ ዘዘንጋዕኩ ሰብ። ግዳይ ናይ’ዚ ኹሉ ጸገማት ባዕለይ’የ፡ ንልበይ የሕሊፈ ስለ ዝሃብኩኺ። ሕልምታተይ ብህላወነት ናትኪ ዝሕለሙ ገይረ ነዲቐዮም። ብሰንኪ ጌጋይ ተበዲለ’የ። ግና እቲ ኣነ ዝኣምኖሉ ዝነበርኩ ፍቕሪ ከምዝኸሕሰኒ እምንቶ ኣለኒ። ብዲልክኺ ኢለ ግን ኣይከሰክሰን’የ።

ኣቡቲ ሰፈሕ ልሙዕ ግራት ባህግታተይ ዝተኸልክያ ውቅብቲ ቀያሕ ዕንበባ ፍቕሪ፡ ሎሚ ሎሚ’የ ጻህያያ ምኻና ፈሊጠ። ነቲ ዝሕፈሰሉ ሰዓት ዝጸበዩ ዝነበርኩ ባህግታተይ ኣቕምሲላቶ። ሕጂ ንሂወት ሓደ ኢለ ዝጀምራ ዘለኹ ኮይኑ ተሰሚዑኒ። ቀምሲሉ ቢቃ ሓሪሩ እዩ። ግን ንእሽተይ በደል በዲልኪ ዓቢ ትምህርቲ ምሂርክኒ። ውቁባት ዕምባባታት ፍቕሪ ኣብ ግራት ባህግታተይ ጻህያይ ምኻኖምን ዘይምኻኖምን ጽቡቕ ገይረ ከስተብህል ከም ዘለኒ ምሂርክኒ።

ሰባት ከፍቕሩን ክፍቀሩን ግዴታ ዲዩ? እወ ተፈጥራዊ ግዴታ። ነብስኻ የሕሊፍካ ንሰባት ምሃብ’ከ ግዴታ ዲዩ? ልቢ ሂብካ ልቢ ትሓትት። ልብኻ ምስ ተወሰድካ፡ ዝተዋህበካ ልቢ እንተተሓደግካ’ሽ እንታይ ትገብር። እንድዒ እንታይ ከም ዝገብር። ትቑንዞ ኢኻ መስለኒ ኣብ ሓደ ጽምዋ ዝበለ ወገን ናይ ሂወትካ ኮይንካ ቢቃ ትቑንዞ። ኣብ መንጎ ብዙሓት ኮይንካ ተስግል። ግን ክኣ ምስጋል ኣይኮነን ሻቕሎት’ዩ። ሻቕሎት’ውን ኣይኮነን፡ ስቓይ እዩ። መሪር ኣእምሮኣዊ ስቓይ።

ናተይን ናትክን ጉዳይ ሕልሚ’ዩ። ግን ክኣ ምስ’ተፈትሐ ዘባህርር ሓቅነት ዘለዎ ሕልሚ። እሞ ካብ ናይ ፍቕራዊ ሕልሚ ይሰውረኒ ኢለ ቀደም ስለ ዘይተማህለልኩ’ዶ ይኸውን። ምኻን ቃሕ ኢሉኒ እቲ መቑር ሕልሚ ባዕለይ ዝገበርክዎ እንድዩ። ሕጂ እቲ ምቑር ሕልማዊ ፍቕሪ ዘባህርር ስቅያት ኮይኑ ናባይ ምስተወርወረ ናበይ ክዕቆብ። ቢቃ ክውሕጦ’የ እምበር። ምውሓጡ’ዩ እቲ ምስጢር። ግን ኣብ ምውሓጥ ካልእ ምስጢር ኣሎ። እቶም ሕልሚ ዝብሎም ዝነበርኩ ሎሚ ኣብ ጋህዲ ዓለም ኣለና እናበሉ ክንዳድኒ ዝተዓጥቁ’ዮም ዝመስሉ። ምሳኺ ዘሕለፍክዎ ዝኽርታት ድቃስ ዝህቡ ኣይኮኑን። ምሳኺ ዘውዓልኩሉ ቦታታት ከመይ ኢሎም ከምቲ ሕልማዊ ፍቕርኺ ሕልሚ ኮይኖም ክተርፉ። ቢቃ ንሳቶም’ሲ ከምቲ ዝነበርዎ ኣለዉ።

ለካ ኣነ ጥራይ እየ ኣብ ሕልሚ ነይረ። ኣንታ ሰብ ኣይነበረን ዶኾን ኮይኑ ትሓልም ኣለኻ ዝብለኒ። ካብ’ዚ ዘባህርር ስቅያት ዘውጻኣኒ። ግን ክኣ ኣበይ ክርድኦም። ኣብ ሕልሚ ኮይንካ ንኽውጓንት ይኽሓድ ምኻኑ ደይ ኣብ

ሕልሚ ከለኻ ጥራሕ ኢኻ ትፈልጦ። ሰባት ኣብ ጽቡቕ ሓሳባት ይጠፍኡዮም። ንኹሎም ወረታት ኣብ ዙርያይ እናዓለቡ ከለዉ፡ ሱቕ ኢለ ርእየዮም። ሰባት ንኹቡዱሉኒ መጻወድያ እናሰርሑ ከለዉ፡ ኣነ ኸኣ ንኹሉ ወረታት ነጺገ ቢቃ ክሳብ መወዳእታ ፍቕሪ ክምጡ ይሕሸኒ ኢለ ኑቲ ዘፍርሕ መጻወድያ ጥልመት ዓይነይ ዓሚተ ተጸብየዮ። ከምኡ ምግባረይ ንኹሉ ፈላጥየይ ይገርሞ ይኸውን፡ ኣነ ግን ምእንቲ ንጽህቲ ልቢ ዘይጽንቀቕ ዓቕሊ ሒዘ ስለ ዝተዓወትኩ ንውሽጠይ ንኢደያ ኣለኹ። ስለምንታይ ሰብ ንሰብ ይጠልሞ ኢለ ኣይግረምንየ። ንዓይ ክገርመኒ ዝኽእል ግን ኣነ ንንጽህቲ ልቢ ምስ ዝጠልምየ። ምጥላም የፍርሕየ። ኡፍ ኡፍ ንዝብሉኻ ሰባት ክትጠልም ምሕሳብ ክኣ ካብኡ ዝገደደ ዘርዕድ። ኣነ ግን ካብዚ ኩሉ ናጻየ ከምኡ ክሓስበውን ብፍጹም ኣይደልንየ።

ግን ፍቕረይ ንስኺ ካብቲ ሕልሚ ካብ ትብራብሪ ነዊሕ ዝገበርኪ ኢኺ ትመስሊ። ኣነ ዝጽበዮ ዝነበርኩ ፈለማ ኑቲ ዘጋጠመኪ ሽግር ክትነግርኒ፡ ብድሕሪኡ ብስምምዕ ክልቴና ኑቲ ሽግር ፍታሕ ትብልዮ ውሳነ ክትውስዲዩ ነይሩ። ብምስጢር ክትብድልኒ ትፍትንስ ፍቕሪ'ዶ ቀሊልኪ ኾይኑ። ርሓቃ ርሓቃ ዝብል ዘረባ ምስ በዝሐ፡ ገለ ከምዝሎ ይፈልጥ ነይረ'የ። ከምዚ ግን ኣይመሰለንን። ዓቕሊ ገይረ ቃላትኪ ክሰምዕ ሃንቀው ኢለ። ሃንቀውታይ ግን ሰርኪዮ። በይነይ ኣብ ጎንኺ ደው ኢለ። እሞ ኸኣ ንዘይትርድእለይ። ሰባት ንምንታይ ከምዝኾብሩ ዝዘንጋዕኪ ትመስሊ። ኩሉ ኣንጻር ፍቕሪ ዝኸይድ ዕዉት ሂወት ዘሎ ኣይመስለንን። ተፈቕሪ ኢለ ምለመንኩኺ፡ ግን ንፍቕሪ ካብ ሓንገድኪ እንታይ ከም ዝብለኪ ይጠፍኣኒ'ዩ። ግን ትምኒተይ ከምቲ ናተይ ኣብ ሕልማዊ ፍቕሪ ኣትዩ ዘፍቅረኪ ኅበዝ'የ ዝምጽልኪ።

በሊ ኣነስ ከይደ ኣለኹ፡ ናብቲ ካልእ ገጻት ሂወት። ንኽይሓልም ግን ኣይፈርሕን'የ። ምእንቲ እቲ ክቡር ህያብ ደቂ ሰባት ዝኾነ ፍቕሪ ክብል ክሓልም'የ ደጋጊመ። ይብለኪ እየ ዘለኹ ብናትኪ ጥልመት ተዳሂለ ኩሉ ኣይከስሮን'የ። ቢቃ ዝኽሕሰኒ ፍቕሪ ከምዝመጽእ ኣሚነ ሕጂ'ውን ከፍቅር'የ። ቢቃ ደጋጊመ ከፍቅር'የ ክሳብ ዘልኣለማዊ ፍቕሪ ዝረክብ። ግና ሓደ ነገር ክነግረኪ፡ ምጥላም ባህሪ ፍቕሪ ኣይኮነን መስለኒ። ኣብ ፍቕሪ ምንባር ክኣ መንገዲ ናብ ገሃት ኢዩ 'ተዘይተጋሚ። ስለዚ ጥልመት ናብ ምንታይ ከምዝኣቱ ግን ክነግረኪ ምደለኹ። ናብ ግዝኑብ'ዩ ዘኣቱ እናበልኩ ኣየፍርሓክን'የ። ክሓስቦ ከለኹ ግን ከምኡ ኮይኑ ይስምዓኒ።

ከም ዝመስለኒ ሰባት ብዓይነት ኣይኮኑን ዝፍቀሩ። ፍቕሪ ወዘቢ'ዩ። ዓይነት ሕብሪ ከይገደሶ ኸኣ ቢቃ ተፍቅር ትፍቀር። ኣነውን ግዳይ ናይ'ዚ ነገር ኢየ። ቢቃ ኣፍቂረኪ፡ ጸኒሕኪ 'የፍቅረካ'የ' ኢልክኒ። እሞ እንታይ ልዕሊ ፍቕሪ ተረኺቡ ኮይኑ'ዩ ክንደዚ ክትርሕቅኒ ትሃርፊ። ኩሉ ክትረክብ ንፍቕሪ'ዶ ኣይኮንካን ትደሊ። እሞ ንፍቕሪ ረኺብክዮ ከለኺ እንታይ ኣጨኒቑኪ ይኸውን ንኽትከስርኒ ምሒር ሓሚምኪ። ፍቕሪ ክትከስሪ ካብ ሓመምኪ ናብ ካልእ ሕማም ትኣትዊ። ፍቕሪ ክትዕቅቢ 'ተትሓሚ ክንደይ ጥዑም ነይሩ መስለኪ።

በሊ ደሓን ቻው ክብለኪ ዘየድልየኪ ነገር ካብ ሃረፍኪ። ብልክዕ ንኹሎም ቤተሰብኪን ቀረብትኽን እዚ ኣድላዪ ክኸውን ይኽእል'ዩ። ንዓኺ'ውን ዓሻ እንተ ኾይንኪ ኣድላዪ ክመስለኪ ይኽእል'ዩ። ምኽንያቱ ናብ'ቲ ትኸደዮ ዘለኺ ገለ ነገር ኣህሪፋኪ ከምዘሎ ርግጸኛ'የ። ግን ፍቕረይ ለባም ስለ ዝኾንኪ ... ፍቕሪ'ዩ ዘድልየኪ ነይሩ። ንብዓትኪ መሬት ኣይክዓልብን'ዩ። ንብዓት ልብኺ ስለ ዝኾነ። ኑቲ ቀጢን ንብዓትኪ እቲ ገዚፍ ዝዓንገልኩኺ ፍቕሪ ሕፍሱቱ ክቕይሮ እዩ። ንብዓትኪ ንብዓት ሓርገጽ ከምዘይኮነ ግን ጽቡቕ ጌረ ይፈልጦ'የ። እምበር ልብኽስ ዘድልያ ትፈልጥ'ያ። ንዓይ ምህራፍ ክንደየናይ ከይተቋረጽ፡ ልቢ ሓቀኛ ስለ ዝኾነት። እሞ ኣብ መወዳእታ ዝተብደለት ኑብሰይ ክንደየናይ ልባዊ ይቕረ ከይትብለልኪ። ንስለ ልሳናዊ ቃላት ግን ክብል ይኽእል'የ። እወ ክብል ይኽእል'የ። ደጋጊመ ጸጽቡቑ ....። ከምቲ ልሳነይ ትብሎ ጽቡቕ ክገጥመኪ ኸኣ ትምኒተይ'ዩ።



## ሕግን ስነ-ምግባርን

ብሚኪኤል ጸጋይ

# ዶክቶር ሞት

ዶክቶር ሞት (Doctor Death)፡ ንሓደ ኣመሪካዊ ሓኪም፡ ደራሲ፡ መዚቀኛን ተመራማርን ዝተዋህበ ሳጓዩ። ስሙ ጃክ ኬቮርኪያን፡ መበቆሉ ኣርመናዊ፡ ብ26 ግንቦት 1928 ኣብ ሚሺጋን ሕቡራት መንግስታት ኣመሪካ ብምውላዱ ዜግነቱ ኣመሪካዊ ኲነ። እዚ ሓኪም'ዚ ሞቶም ዘይተርፎም ሕሙማት ምእንቲ ካብ ስቓይ ክገላገሉ፡ ብመሰረት ፍቓዶም፡ ብሓገዘ ሕክምና ክሞቱ መሰል ክህልዎም ይግባእ ብዝብል መጎቱ ዝፍለጥ ነበረ። እዚ መጎት'ዝን ሞቶም ዘይተርፎም ሕሙማት ርእሰ ቅትለት ክፍጽሙ ብምሕጋዙን ጉዕዞ ታሪኹን ሞያኡን ዝተፈልየ ሸነኽ ዝሓዘ ድማ ነበረ።

ናይ ዶክቶር ኬቮርኪያን እምነት ሓደ ሕሙም ድሕሪ ሓጺር እዋን ዝመውት እንተኾይኑ፡ ኣብ ከቢድ ስቓይን ቃንዛን ከኣ እንተሃልዩ፡ ንኽመውት ከኣ ፍቓደኛ እንተኾይኑ ሞቱ ብምትሕብባር ሓኪም ክፍጸም መሰል ናይቲ ኣብ ስቓይ ዘሎ ሰብ ብምዃኑ ብሕጊ ቅቡል ክኸውን ኣለዎ ዝብል ኢዩ።

እታ ቀዳመይቲ ሕምምቲ ብወለንታኣ ናይ ሞት መቀላጠፊ ዝተወግአት ዕድሜኣ 54 ዓመት ጃኔት ኣደኪንስ'ያ። ንሳ ቡቲ ዝወሰደቶ መድሃኒት ድሕሪ 5 ደቓይቕ ዓሪፈት። ዶክቶር ሞት ሽዑ ብቕትለትኳ እንተኸሰሰ ኣብ ሚሺጋን ንኽምኡ ተግባር "ዝቕጽዕ ሕጊ የልቦን" ብምባል እቲ ክሲ ኣይተዓወተን። እንተኾነ ኣብ 1991 ናይ ስራሕ ፍቓድ ተኸልከለ። እቲ ክልከላ መድሃኒታት ክሕዝ ኲነ ክእዝዝ ዝኽልክል'ምበር ኣብ ርእሰ ቅትለት ምኽሪ ምሃብን ምስታፍን ዘይዓግት ብምንባሩ፡ ሓገዙ ደልዮም ንዝቐርብዎ ናይ ስቓይ ሕሙማት ምትሕብባር ብምቕጻሉ ካብ 1990-1998 ን130 ሕሙማት ናይ ርእሰ ቅትለት ሓገዝ ኣበርኪቱ። ዶክቶር ሞት "ዕላማይ ንሕሙማት ካብ ስቓይ ንምግልጋል'ምበር ንምቕታል ኣይኮነን። እዚ ድማ ገበን ኣይኮነን" ብምባል ይምጉት።

ብ1991 ሓንቲ በዓልቲ ሓዳር ሕማማ ጸኒዑ ምኳኑን ድሕሪ ሓጺር እዋን ከም እትመውትን ተሓቢራ ነበረት። ነቲ ዘይተርፍ ሞት ድማ ብኸቢድ ቃንዛ ትጽበዮ ነበረት። ሞታ ንኽቀላጠፍ ፍቓዳን ፍቓድ በዓል ቤታን ስለዝነበረ ድማ ብምትሕብባር ዶክቶር ኬቮርኪያን ህይወታ ኣሕለፈት። ብመሰረት እዚ ፍጻመ'ዚ እቲ ዶክቶርን ሰብኣይ መዋቲትን ከም ተሓባበርቲ ቅትለትኳ እንተኸሰሱ፡ ጠበቓ ናይ ሰብኣይ መዋቲት "እዚ ተግባር ቅትለት መኣስ ኮይኑ መርኣያ ፍቕርን ምሕረትን'ምበር" ክብል ኣረደአ። ድሕሪ ናይ ክልተ ሰዓት ክርክር ድማ ተኸሰስቲ ካብ ገበን ናጻ ተባህሉ።

ዶክቶር ኬቮርኪያን ብተደጋጋሚ ብፖሊስ ተቐይዱ፡ ይመርመርን ይኽሰስን'ምበር ብማእሰርቲ ይኹን ብኻልእ ከቢድ መቕጻዕቲ ኣይተቐጽዐን። እዚ ዝኾነሉ ምኽንያት ድማ ገለ እዋን "ንተግባራቱ ዘቕጽዕ ንጹር ሕጊ የለን" ካልእ ግዜ ድማ "ብዘይካ ቃል እምነቱ ካልእ መርተዖ የልቦን" እናተባህለን ንጹር ሕጊ ኣብ ዘይነበረሉ እዋናት ድማ ካልእ ክልሰ-ሓሳባት ሕጊ እናተላዕለ ናይ ክሲ ፋይላት ይዕጸዉ ብምንባሮምዩ።

ኣብ ሓደ ካብ ሕሙማቱ ብዝፈጸሞ ምትሕብባር ንሞት ተቐይዱ ዋሕስ ኣቕርብ እንተተባህለ ዋሕስ ከም ዘየቕርብ ብምግላጽ ክእሰር ምርጫኡ ምዃኑ ኣፍለጠ። እንተኾነ ብወሕስና ናይ ሓደ ተደናጋጺኡ ካብ ቀይዲ ተለቕቐ። ብተመሳሳሊ ንኻልእ ሕሙም ንሞት ብምሕጋዙ ኣብ ዝተቐየደሉ እዋን ድማ መግቢ ናይ ምሕሳም ኣድማ ስለዝካየደ ጥዕናኡ ተሰናኺሉ።

### ካብ ሂጶቕራጠስ ክሳብ ዶክቶር ኬቮርኪያን

ሂጶቅራጦስ ዝስሙ ግሪኻዊ ፋላስፋን ናይ ሕክምና መምህርን ተመሃሮኡ ክምረቑ'ከለዉ ከም መምሓሊ ይጥቀመሉ ካብ ዝነበሩ ነጥብታት ሓደ፡ "ብሕሙማት ተሓቲተ መርዚ ከይህብ" ዝብል ነበረ። እዚ ሓጺርን ብሩህን ናይ ሂጶቅራጦስ ናይ መምሓሊ ነጥቢ ኣብቲ ዝቐጸለ ዘመናት ነቲ ሕሙም ኣብ ግዜእ ህይወቱ ሓደጋ ክፍጽም ዝህቦ ፍቓድ ንሓኪም ኲነ ንዘኾነ ኣላዩ ሕሙም ከም መከላኸሊ ክሲ ኮይኑ ኣየገልግሎን ዝብል መትከል ሕጊ መሰረት ኲነ። እንተኾነ ሕሙም ወይ ቁሱል ኣብ እዋን መሪር ስቓይ ወይ ቀቢጸ ተስፋ፡ ሞቱ ዘይተርፍ ምስ ኮነ፡ ሞቱ ብመርዚ ወይ ብመድሃኒት ክቃላጠፈሉ ንሓኪም ዝምሕጸነሉ ግዜ መጽአ። ነዚ ዝድግፍ ኣተሓሳስባ'ውን ዓበየ። እዚ ኣተሓሳስባ'ዚ ቀጺሉ ንሕሙም ካብ ስቓይ ወይ ቃንዛ ንምግልጋል ጥራይ ዘይኮነስ ንቑጠባዊ ምኽንያት'ውን ክዝውተር ጀመረ። ሞቱ ዘይተርፎ ሰብ ስለምንታይ ንቕጻሊ ፍወሳን ንመጻንሒ ሆስፒታላትን ከቢድ ናይ ገንዘብ ወጻኢታት ዝወጽእ? ስለዚ ሞቱ ዘይተርፍ እንተኾይኑ፡ እቲ ዘየድሊ ወጻኢታት ነቶም መዋቲ ዝሓልፍዎም ስድራቤት ንቕጻሊ መነባብሮ ምኹን ዝብል መጎት ኢዩ።

ይኹን'ምበር ብዙሓት ሃገራት ዓለም፡ ዛጊት ነዚ ናይ ግልግልን ቁጠባዊ ድሕነትን መጎት፡ ስነ-ምግባራዊ፡ ሃይማኖታዊ ወይ ሕጋዊ ኣፍልጦ ኣይሃባኣን።

ገለ ሃገራትን ከም ዶክቶር ኬቮርኪያን ዝኣመሰሉ ምሁራት ግን ሞት ናይ ዘይሓዊዎ ኣብ ብርቱዕ ስቓይ ከኣ ዝርከብ ሰብ ምቅልጣፍ ንሕሙምን ስድራቤቱን መሰሎም ንሓኪም ድማ ግዴታኡ'ዩ በሃልቲ ኢዮም። ኣብ ገለ ሃገራት ድማ ንኽትግበር ፍቑድ እናኾነ ክመጽእ

ጀመረ።

ይኹንምበር ዋላ እቶም ንዙተወጸዐ ሕሙም ብወለንታኡን ብምትሕብባር ሓኪምን ርእሰ ቅትለት ክፍጽም ዝድግፉ ሰባትውን ኣብ ኣፈጻጽማ ምስ ዶክቶር ኬቮርኪያን ኣይሰማምዑንዮም። ምኽንያቱ ድማ ብመሰረት ገለ ጸብጻባት፡ ዶክቶር ኬቮርኪያን ንርእሰ ቅትለት ዝተሓጋገዞም ዝነበሩ ሕሙማት እቶም 60% ቃንዛምበር ናይ ሞት ሓደጋ የንጸላልዎም ከም ዘይነበረ ይሕብሩ። 13 ሕሙማት ድማ ናይ ቃንዛ ጥርዓን ከም ዘይነብሮም ይግለጽ። ኣብ ገለ ሕሙማት ናይ ነጸርታ ጌጋታት ከም ዝነበረውን ይግለጽዩ። ጃኑት ኣደኪንስ ቀዳመይቲ ተሓጋዚት ንኣብኡት ሕማማ ኣብ ዘስክፍ ደረጃ ከም ዘይበጽሐ ይግለጽ ነይሩ። ካልኣይ ናይ ርእሰ ቅትለት ተሓጋዚ'ውን ጸገሙ ሕማም ጉሎ ጥራይ ከም ዝነበረ ይፍለጥ።

## ናይ መወዳእታ ሰዓታት

ብ22 ሕዳር 1998፡ 52 ዓመት ዝዕድሚኡ ቶማስ የክ ኣብ ኣፍደገ ሞት ነበረ። ብወለንትኡ ሓገዘ ምስ ሓተተ ድማ ዶክቶር ኬቮርኪያን ቀታሊ መርፍእ ወግኦ። ሰድራቤት መዋቲ ነቲ ፍጻመ ከም ሰብኣውነት ኣሞጉሰዎ። ይኹንምበር ዶክቶር ነቲ ቅድሚ 8 ዓመታት ዝተኻበረሉ መድሃኒት ናይ ዘይምእዛዝን ዘይምሓዝን እገዳ ስለዝጠሓሰ ብካልኣይ ደረጃ ቅትለት ሰብ ተኸሲሱ ብማእሰርቲ ክቕጻዕ ተፈርደ። ዘቕረቦም ይግባያትን መረረታትን ተቐባልነት ኣይረኸቡን። 8 ዓመትን መንፈቕን ድሕሪ ምእሳሩ ግን ብኣመክሮ ካብ ቤት ማእሰርቲ ተለቐቐ።

ዶክቶር ሞት ኣብ ቤት ማእሰርቲ ከሎ ንታሪኽ ህይወቱን እምነቱን እትገልጽ መጽሓፍ ጸሓፈ። ብዘይካ እታ መጽሓፍ፡ ብዳይረክተር በሪ ሊቨንሰን ዝተኣልየት፡ ብከዋኽብቲ ሱሳን ሳራንዶን ጆን ጉድማንን ዝተሰርሐት፡ ንታሪኽ ህይወት ናይቲ ዶክቶር እተርኢ ፊልም ብ14 ማዝያ 2010 ኣብ ህዝቢ ክትርአ ከኣለት። ዶክቶር ኣብ ዝካየዶ ቃለ-መጠይቕ ነታ ፊልም ብኣልፓሲኖ ክትዕየከላ ኣንቢዓትኒ'ያ፡ ንዝሓለፈ ህይወተይ ዘሐደሰት ፊልምያ ክብል ገሊጽዋ።

ዶክተር ኬቮርኪያን ብ 3 ሰነ 2011 ብሕማም ምኽንያት ዓረፈ። ኣቡቲ ናይ መቓብሩ እምኒ "ምእንቲ መሰል ካልኣት ህይወቱ ዝወፈየ" ዝብል ተጻሒፉ ይርከብ።

## ኣመለኻኽታ ካልኣት ኣብ ልዕሊ ዶክቶር ሞት

ጠበቕኡ ጂዮፈሪ ፊገር "ዶክቶር ኬቮርኪያን ታሪኽ ክሰርሕ ዘይህንጠ ግን ከኣ ታሪኽ ዝሰርሐ" ብምባል ገሊጽዎ። ኣብ ሆስፒታል ሳይንት ጆን ከም ዳይረክተር ሕክምና ዘገልግል ጆን ፊን ነቲ ዶክቶር ከም ዘይሃይማኖታውን ዘይቅኑዕን ሰብን ድሕሪ ምግላጽ፡ "ብዙሓት ካብቶም ርእሰ ቅትለት ዝፈጸሙ ሕሙማት፡ ንጹላትን ሓጋዚ ዘይነብሮምን ስለዝነበሩ፡ ናይ ኣእምሮ ጽቕጠት ክህብሮም ዝኽእሉዮም ነይሮም። ስለዚ ናይ ሞት ምርጫኦም ልባዊ ወይ ንጹህ ክኸውን ኣይክእልንዩ" ብምባል ይነቕፎ። ሆዋርድ ማርከል ኣብ ዘመናዊ ፍወሳ ኣገዳሲ ሰብ ብምባል ይገልጾ። ፊልፕ ኒትሲክ "ንዘመገሉ ስኡሓሳብ ብድፍረት ዘልዓለን ዋጋ ዝኸፈለሉን ጅግና" ይብሎ። ከም ማሕበር ሓካይም ኣመሪካ ዝኣመሰሉ ማሕበራት ግን ንተግባር ናይቲ ዶክተር ከም ዘይስማምዕዎን ኣብ መንጎ ሕሙምን ሓኪምን ንዘሎ ምትእምማን ኣብ ሓደጋ ዘውድቕ ብምባል ይኹንንዎ።

## ኤርትራዊ ክብርታትን ሕግታትንከ?

ኣብዚ ገና ምስ ክብርታቱን ኣብ ጽኑዕ ሃይማኖቱን ዘሎ ሕብረተሰብና እዚ ተግባርዚ ዝያዳ ይኽኑን ኢዩ። "ንህይወት ባዕሉ እቲ ዝፈጠራ ይውሰዳ" ዝብል እምነት ኣሎ። ንኣብነት ርእሰ ቅትለት ዝፈጸመ ሰብ ካብቲ ኣብ ቀብሩ ክወሃብ ዝግብኦ ሃይማኖታዊ ኣገልግሎት ይጎድሎ ኢዩ።

መሲጋገሪ ገበናዊ ሕግና ኣብ ዓንቀጽ 66 ዝኾነ ይኹን ሰብ ኣብ ልዕሊ ህይወቱ ወይ ኣካላቱ ጉድኣት ንኽፍጽም ዘርእዮ ወለንታ ነቲ ናይ ጉድኣት ስጉምቲ ዝወሰደ ወይ ዝተሓባበር ሰብ ከም መከላኸሊ ክሲ ከገልግሎ ከም ዘይክእል ኣስፊሩዎ ኣሎ። ሓኪም ብመሰረት ድሌት መዋቲ ኣብ ሰቓይ ንዘሎ ሰብ ንኽመውት ምስ ዝተሓባበር ድማ ብዓንቀጽ 66 መሰረት ካብ ክስን መቕጻዕትን ናጻ ኣይጉበሮን ማለት ኢዩ። እዚ ማለት ግን ነቲ ሓኪም ኣብ ትሕቲ ሓልዮቱ ንዝርከብ ሕሙም ንምሕዋይ ዝጉበሮ መጥባሕትታትን መቑረጽቲ ኣካላትን ኣብ መንጎኡ ድማ ኪጋጥም ዝኽእል ሞት ዝምልከት ከም ዘይኮነ ኣብቲ ናይ ሓኪም ሞያዊ ሓላፍነትን ግዴታን ዝገልጽ ዓንቀጽ 65 መሲጋገሪ ገበናዊ ሕጊ ተገሊጹ ኣሎ።

ንሰብ ዋላ ኣብ እዋን መሪር ሰቓይ ምእንቲ ምሕረትን ዕርፍትን ኢልካ ዋላ ብወለንትኡ ምቕታል (mercy killing) ግን ብሕጊ ቅቡል ኣይመስልን። ኣብ ገበናዊ ሕግና ዓንቀጽ 525 ንዝኾነ ሰብ ነብሱ ንኽቕትል ምትብባዕ ወይ ምድፍፋእ ወይ መሳርሒ ብምሃብ ምትሕብባር ገበን ምዃኑ ተገሊጹ ኣሎ።



# ጸዩፍ ስእልታትን ሳዕቤናቱን

ፖርኖግራፊ ንሰባት ብራቖቶም ዘርኢ ወይ ሲጋዊ ርክብ እናፈጸሙ ብፍላጥ ንኽርአን ንኽዘርጋሕን ዝዳሎ ጸዩፍ ስእሊ፡ ጽሑፍ ወይ ምርኢትዩ። ፖርኖግራፊ ካብ ናይ ግሪኽ ቃል ዝተረኽበ ኰይኑ “ፖርኖ” ኣመንዝራ “ግራፊ” ድማ ምጽሓፍ ኰይኑ ብዛዕባ ህይወትን ተግባርን ኣመንዝራ ወይ ዝሙት ብቕሉዕን ጸዩፍን ኣገባብ ምጽሓፍ ማለት እዩ።

ገለ ጸሓፍቲ “ንጓልኣንስተይቲ ብምዕማጽ ዝካየድ ሲጋዊ ርክብ ኣብ ኢንተርነት ምዝርጋሕ ብዘይካቲ ናይ ሲጋዊ ርክብ ምርኢቱ ኑቲ ብገሃድ ወይ ብሓይሊ ናይ ምዕማጽ ስነ ኣእምሮውን ዘስርጾ” ይብሉ። ፖርኖግራፊ ንቡርን ዘይንቡርን ሲጋዊ ርክባት ዘርኢ ብምዃኑ፡ ኣብ ሲጋዊ ርክባት ዘይቅቡል ጠባያትን ገሃጽን ከየስርጽ ዘሰግእ ዓውዲ ኢዩ።

ብሞንቦት 2013 ኮሚሽነር ጉዳይ ህጻናት ዓዲ እንግሊዝ ኣብ ዝዘርጋሓቶ ካብ ኣሽሓት መጽናዕቲታት ዝተጸምቐ ጸብጻብ፡ ኣብ መንነ ብትሕቲ ዕድመ ዝፍጸም ግብረሲጋዊ ገበናትን ምርኣይ ፖርኖግራፍን ምትእስሳር ከምዘሎ ማለት ገለ ካብቶም ገበናት ዝፍጽሙ ትሕቲ ዕድመ ፖርኖግራፊ ብምርኣይ ዝተደፋፍኡ ምዃኖም ሓቢሩ።

ብመሰረት ካብ ሃፊንግተን ፖስት ዝተረኽበ ሓበሬታ ኣብ ገለ ሃገራት 30% ናይ ኢንተርነት ዋሕዚ (ባንድዊድዝ) ስለዚ ድማ ዝፍ መጠን ግዝኡ፡ ፖርኖግራፊ ኣብ ምርኣይ ይጠፍእ። ናይ ፖርኖግራፊ ስእልታት ኣብ ኢንተርነት ወርሓዊ 450,000 በጺሑ ኣለወ። ኣብ ሓደ ኣብ ልዕሊ 50 ፍሉጣት ናይ ፖርኖግራፊ መርበባት ኢንተርነት ዝተኻየደ መጽናዕቲ 90% ካብቶም ናይ ፖርኖግራፊ ስእልታት ደቀንስትዮ ብደቀተባዕትዮ ክጽረፉን ክህረማን ሰቓይ ክወርደንን ከሎ የርኢ።

ኩሉ ሰብ ንፖርኖግራፊ ይኹንንዩ ማለት ግን ኣይኮነን። ፖርኖግራፊ ከም ጠቓምን መሰል ሰባትን ገይሮም ብልጫታቱ ብምዝርዛር ዝምጉቱ ኣለዉ።

ፖርኖግራፊ ምዕዛብ ጉዳኢ'ዩ ዝብሉ ሰባት ድማ እዚ ዝስዕብ ሓሳባት ይህቡ፦

• ፖርኖግራፊ ብተደጋጋሚ ምርኣይ፡ ዘይክውንነታዊ ትጽቢት ድሌትን ዝውታረ ሲጋዊ ርክብን ኣብ ኣእምሮ ስለዘስርጽ፡ ምስ መጻምድትቲ'ኻ/ኺ ምውህሃድ ዝፈጥር ኣይኮነን። እቲ ፖርኖግራፊ ዘይርኢ መጻምድትቲ ምስቲ ኣዘውቲሩ ዝርኢ ተመሳሳሊ ወህደት ክህልዎ ኣይክእልን። ካብ ገለ መጽናዕቲታት ዝተረኽቡ ውጽኢት፡ ካብ 10 ፖርኖግራፊ ዝምልከቱ ደቀተባዕትዮ፡ እቶም 6 ምስ መጻምድቶም ደቀንስትዮ ናይ ጾታዊ ርክባት ዘይምውህሃድ የጋጥሞም።

• ፖርኖግራፊ ምርኣይ ልክዕ ከም ዕጹ-ፋርስ፡ ሽጋራን ኣልኮልን ወልፊ ወይ ልማድ ዘትሕዝዩ። ስለዚ ብቐጻሊ ንምክትታሉ ካብ ናይ ትምህርቲ፡ ስራሕ ወይ ካልእ ንጥፈታት ግዜን ገለ ናይ ገንዘብ ወጻኢታትን ዝወስድዩ።

• ኣብ ፖርኖግራፊ ዝርኣዩ ስእልታት ፈንጠዝያዊ ግብራውነት ወይ ክውንነት ዘለዎም ኣይኮኑን። ኣብ መንጎ ፈንጠዝያን ክውንነትን ዘሎ ፍልልይ ዘየስተውዕል ወይ ዘይርድኦ ወይ ዘይመሚ ሰብ ድማ ኣብ ጸገም ዝወድቕዩ።

ፊልፕ ዝተባህለ ኤውሮጳዊ ከምዚ ይብል፡

ወዲ 18-19 ከለኹ ፖርኖግራፊ ክርኢ ጀሚረ። ሰሙናዊ ካልእ ስራሕ ዘይሰርሓሉ፣ ፖርኖግራፊ ጥራይ ዝርእየሉ መዓልታት ይሓዝእ ነይረ። እተን ኣብ ሓቀኛ ዓለም ዝተጋጠማኒ ደቀንስትዮ ብመልክዕ፣ ቅርጽን ኣገባብት ጾታዊ ርክብን ከምተን ኣብ ፖርኖግራፊ ዝርእየን ክኾናለይ ኣይከኣላን። ስለዚ ዓምቢቡ ዝፈሪ ዝምድና ክምስርት ኣይከኣልኩን። ካብ ፖርኖግራፊ ክእለኳ እንተወሰንኩ እቲ ናይ ምኻድ ልማድ ብቐሊሉ ኣይገደፈንን። ብድሕርዚ ንሰባት ዝህቦምኽሪ 'ምሳኻ እትሰማማዕ መጻምድቲ ሒዝካ ኣብ ግብራዊ ዓለም ብቕቡል መንገዲ ናይ ጾታዊ ርክብ ሓጉስ ምድላይ' ኢዩ ዝብል ነይሩ።

ብዘይካዚ ፖርኖግራፊ ዓቢ ናይ ክልሰሓሳብን ስነሓሳብን ፍልልያት ዘኸተለ ንሓያሎ ዘመናት ናይ ዝተፈላለዩ ምሁራትን ፈላስፋታትን ኣደነህቦ ዝወሰደን መጕት ዝፈጠረንዩ። ንኽብርን መሰልን ደቀንስትዮ ዝጣበቑ ወይ ዝጣበቓ (feminist) እዚ ዝስዕብ ኣጠማምታ ኣለዎም።

ኣብ ፖርኖግራፊ ብኣነዋሪ ወይ ኣጻያፊ ኣገባብት ዝሰኣላ ደቀንስትዮ ንዝእ ርእሰን ጥራይ ዘይኰነስ ንኩብሪ ኩለን ደቀንስትዮ ዝትንክፋ፣ ጓልኣንስተይቲ ከም መሐኣሲ ንዋት ወዲ ተባዕታይ ዝተፈጥረት፣ ክብረትን ሞያን ዘይብላ ገይሩ ዘርኢ ስለዝኾነ ሰብኣዊ ኣጠማምታ ኣብ ልዕሊ ጓልኣንስተይቲ ዘትሕትዩ። እዚ ድማ ጓልኣንስተይቲ ብወዲተባዕታይ ክትንዓቕ፣ ክትጽረፍ፣ ክትህረም ወይ ክትዕመጽ ዝደፋፍእዩ። ጓልኣንስተይቲ ክሳብ ክንደኡ ኑብሳ ከተራኽስን ኑብሳ ክትሸይጥ'ኳ ኣብ ሳይንስን ስፖርትን፣ ትምህርትን ምእላይ ስድራን ዘለዋ ኣበርክቶ ክብርን የሕስር።

ተጣበቕቲ ሓሳብካ ምግላጽን ሰብ ሚልዮናት ዶላር ርእሰማል ዝኾኑ ወነንቲ መርበባት ኢንተርነትን፡ ፖርኖግራፊ ብሕጊ ክይርአ ምኽልካል፡ ንሓሳብካ ብጽሑፍ ወይ ብስእሊ ከይትገልጽ ከም ምክልኻል ገይሮም ይርእይዎ።

ክብርታትን ስነ-ምግባርን ሕብረተሰብ ከይብሕገግ ዝሕለቑ ምሁራት ድማ ሳዕቤን ምስፍሕፋሕ ፖርኖግራፊ ብኸምዚ ዝስዕብ ይገልጽዎ፦

ፖርኖግራፊ ኣጻያፊ ስራሕ ብምዃኑ ናይ ዝበዝሐ ክፋል ሕብረተሰብ ክብርታት ንምዕቃብ ናይ ወሑዳት መሰል ምዕጋት ኣድላዪዩ። ሰብ ዝመረጾ ክርኢ ማሰል ኣለዎ እናተባህለ ኣብ ፈቓዶ ላይብረርን ናይ ትምህርቲ መኣድን ፖርኖግራፊ ብጽሑፍ ኰነ ብናይ ኢንተርነት ስእሊ ብምትእትታው ንትምህርትን ንብዕን ምጉዳእ፣ ናብ ኣባይቲ ስድራቤታት ብተለቪዥዮን ኰነ ካልእ መሳርሒ ምፍናው፣ ኣብ መባእታዊ ደረጃ ትምህርቲ ዝርከቡ ቆልዑት ከይተረፈ ብቐጻሊ ዝረኽብዎ መኣዲ ምቕራብ ጉዳኢ ኢዩ። ፖርኖግራፊ ብምርኣይን ብምድላውን ከምኡውን ብኡኡ ዝረብሑ ናይ ወሑዳት መሰል ንምሕላው ንመንእሰያትን ንህጻናትን ብኡኡ መጠን ድማ ንኽብርታትን ስነ-ምግባርን ሕብረተሰብ ምብልሻው ቅኑዕ ኣይኮነን።

ናይ ሰብኣዊ ክብረት ተጣበቕቲውን ፖርኖግራፊ ንኽብሪ ወዲሰብ ዘሕስር ስለዝኾነ ብሕጊ ክኽልከል ይጠልቡ። “ሰባት ከም እንስሳ ኣብ ገሊኡ ድማ ካብ ተግባር እንስሳት ብዝኸፍእ

ኣነዋሪ ጾታዊ ርክባት እናፈጸሙ ተሳኢሎም ናብ ኩሉ ኩርናዓት ዓለም ክዝርግሑ'ከለዉ፣ ኩብሪ ናይቶም ናይቲ ጉዳይ ተዋሳእቲ ጥራይ ዘይኮነስ፣ ብሓፈሻ ንኩብረትን ወርዝይናን ናይ ኩሎም ደቂ ሰባት ዝትንከፍዩ።"

መሰጋገሪ ገበናዊ ሕጊ ኤርትራ ኣብ ዓንቀጽ 609-610 ንፖርኖግራፊ ብዝምልከት እዚ ዝስዕብ ትሕዝቶ ኣስፊሩ ይርከብ።

"ዝኾነ ይኹን ሰብ ኣጸየፍቲ ወይ ነውሪ ዝኾኑ ነገራት ብመልክዕ ጽሑፋት፡ ስእልታት፡ ፖስተር፡ ፊልም፡ ድራማ ወይ ትልሂት ወይ ካልእ ስርሓት ዝደረሰ፡ ዝዓለወ፡ ካብን ናብን ወጻኢ ሃገር ዘምጽአን ዝለኣኸን፡ ዘኮማዓዘ፡ ዝተቐበለ፡ ዝሓዘ፡ ንኻልኦት ዘርኣየ፡ ዝሸጠ፡ ዘካረየ፡ ዘከፋፈለ ወይ ዝዘርገሐ፡ ዘወዓወዐ፡ ዝደለለ፡ ብገበን ተኸሲሱ ብማእሰርቲ ወይ ብገንዘብ ይቕጻዕ።

እቲ ሕጊ ንሕቲ ዕድመን ህጻናትን ዝተፈልየ ጥንቃቐ ክግበር'ዉን የዘኻኽር።

ኣብ መደምደምታ እምበኣር ፖርኖግራፊ ንኩብርታትን ስነምግባርን ሃገራት ብዝገደደ ክይብርዝ ንምቁጽጻሩ ጸዕሪ ይሓትት። ኣብ ሃገርና ኤርትራ'ውን ብኸመይ ክንሕዞ ይግባእ ዝብል ሕቶ ክምለስ ኣገዳሲ ይኸውን። እዚ ዝስዕብ ሓሳባት ድማ ሓጋዚ'ዩ።

• ኣብ ሃገርና ፖርኖግራፊ ምርኣይ ኣብ ምንታይ ኩነታት ከም ዘሎን ኣብኡ ዘሎ ብዋክብሪ ዝረኣዩ ዘለዉ ዓመጽ፡ ሰጋዊ ርክብ ምስ ትሕቲ ዕድመ፡ ዘይተደልየ ጥንሰን ሳዕቤናቱን ዘለዎ ጽልዋን ምትእስሳርን ንምርኣይ ኣተኩሮ ክግበርሉን ክጽናዕን

• ፖርኖግራፊ ከም ባእሲ ወይ ጸርፊ ከሰስቲ ረኺቡ ናብ እዝኪ ፖሊስን ሕግን ዘይብጽሕ ገበናት ምዃኑ ምዝካር። ኣብ ጸብጻባት ፖሊስ ናይ ፖርኖግራፊ ገበናት ዘይምምዝጋቡ እቲ ናይ ገበን ተርእዮን ሳዕቤናቱን የለዉን ማለት ከም ዘይኮነ ኣብ ግምት ምእታው

• ብንቕሓትን ዓሚቕ መረዳእታን ህዝብን መንእሰያትን'ምበር ብሕግን ፖሊስን ጥራይ ምቁጽጻር ክግበረሉ ወይ ክዕገት ከም ዘይከኣል ምርዳእ (ፖርኖግራፊ ምስ ምዕባለ ተክኖሎጂ ካብ ገዛ ወይ ትካል ወጻኢ ኣብ ሞባይል ተሌፎን'ውን ስለዝህሉ ወይ ብስፈሓ ክህሉ ስለዘኽእል ናይ ፖሊስን ሕግን ቁጽጽር ዝተወሰነ ውጽኢት'ዩ ክህብ ዝኽእል)

• ባህልናን ክብርትናን ከምቲ ቅድሚ 50 ወይ 100 ዓመት ዝነበሮ ክቕጽል ዘይምጽባይ ኑቲ ዓለማዊ ኩነታትን ተክኖሎጂ ሒዝዎ ዝመጽእ ጸቡ'ቕ ኩነ ሕማ'ቕ ለዉጥታት ድለዮ ኣይትድለዮ ክትኣታቶ ከም ዝኽእል ዘይምኩሓድ። ንሕማ'ቕ እናተቛጸጸርና ኑቲ ጸቡ'ቕ ናይ ተክኖሎጂ ክንበልጸሉ ምፍታን

• ብዕድመ እ'ኹላት ሰባት ዝርእይዎ ፖርኖግራፊ ከይተቐበልናዮ'ከለና፡ ህጻናት ትሕቲ 12 ዓመት ዝርይዎ ወይ ብኣኦቶም ዝተሰርሐ ፖርኖግራፊ ክወረና ስለዝኽእል ቀዳምነትና ኣየናይ'ዩ ምልላይ። ናይ ህጻናት ፖርኖግራፊ ብዘይካ'ቲ ኣጺያፊ ስእልታቱ፡ ዝስኣሉ ህጻናት ንምርካብ ኣብ ምምዕባል ካብ ዝርከባ ሃገራት ዝጭውዩ፡ ናብ ካልኦት ሃገራት ዝሰጋገሩን ዝሽየጡን ህጻናት ምህላዎም እዚ ኣርእስቲ'ዚ ዝምልከቱ ጸብጻባት ኣንቢብካ ምርዳእን ንኻልኦት ከም ዝርድኡን ምግባር

• ንፖርኖግራፊ ዝምልከቱ ሕግታትና ምኽላስን ምምሕያሽን

• ተርእዮ ፖርኖግራፊ ዓለማዊ ስለዝኾነ ሳዕቤናቱ ብሃገራዊ ጻዕሪ ጥራይ ዝዕገት ከም ዘይኮነ ምስትውዓል፡ ስለዚ ምስ ካልኦት ሃገራት ተሓጋጊዝካ ምስራሕ



# ኣብ ህይወት ዘገድሱ ነገራት

ኑጃት ኑስረዲን

ሓደ ፕሮፌሰር ናይ ፍልስፍና፡ ዝተፈላለዩ ነገራት ኣብ ጣውላኡ ብምቕራብ ኣብ ቅድሚ ተመሃሮኡ ደው በለ። ትምህርቲ ምስ ጀመረ፡ ከይተዛረበ ሓደ ዓቢ ጥርሑ ሳርማ ብምልዓል ክልተ ኢንች ሰንጣቒት ዘለዎ ኣእማን መልአ።

ንተመሃሮኡ ድማ እቲ ሳርማ ምሉእ እንተኾይኑ ሓተቶም። ምሉእ ምዃኑ ድማ ተሰማዕሙ።

እቲ ፕሮፌሰር ጸጸር ዝመልአ ሳጹን ብምልዓል ኣብ'ቲ ሳርማ ክመልኦ ጀመረ። እቲ ጸጸር ኣብ መንጎ እቲ ኣእማን ኣብ ዘሎ ክፉት ቦታታት እናሰኾኸ ኣተወ።

ከም እንደገና ድማ ንተማሃሮኡ እቲ ሳርማ ምሉእ እንተኾይኑ ሓተተ። ምሉእ ምዃኑ ድማ ተሰማምዑ።

ሓመድ ዝመልአ ሳጹን ብምልዓል ድማ ኣብ'ቲ ሳርማ ክመልኦ ጀመረ። ናይ ግድን ድማ እቲ ሓመድ ኑቲ ኣሎ ዝበሃል ክፉታት ዓበሶ። ንመጨረሽታ ግዜ ድማ ንተመሃሮኡ ተመሳሳሊ ሕቶ ኣቕረበሎም። ብሓደ ድምጺ ድማ፡ 'እወ ምሉእ' መለሱ።

"ሕጂ" በሎም እቲ ፕሮፌሰር፡ "እቶም ኣእማን ኑቶም ኣብ ህይወትኩም ኣገደስቲ ዝበሃሉ ነገራት ከም ስድራቤትኩም፡ መጻምድትኹም፡ ጥዕናኹም፡ ደቅኹም፡ ካልእ ኩሉ ነገር ኣብ ዝኸሰርክሙሉ እዋን ንሳቶም ጥራይ ዝህልዉ ነገራት፡ ከም ዝውክሉ ሕሰቡ። ህይወትኩም ኣብ ንሳቶም ብምህላዎም ጥራይ ምልእቲ እያ።

"እቲ ጸጸር፡ ኑቶም ብድሕሪ'ዚኣቶም ዝስርዑ ኣገደስቲ ነገራት ከም፡ ስራሕኩም፡ ገዛኹም፡ ማኪናኹም ...ወዘተ። እቲ ሓመድ ድማ ኑቲ ካልእ ዝተረፈ ንኣሽቱ ነገራት ይውክል።

"ኣብ'ቲ ሳርማ መጀመርታ ኑቲ ሓመድ እንተንመልኦ ኑቲ ኣእማን ኮነ ኑቲ ጸጸር ዝኸውን ቦታ ኣይምተረፈን። ኣብ ህይወትና ድማ ልክዕ ከምኡ።" በለ።

ዘለና ግዜን ዓቕምን ኣብ ንኣሽቱ ነገራት እንተደኣ ነፍስና ኬንና፡ ኑቲ ኣብ ህይወትና ኣዝዩ ኣገዳሲ ዝኾነ ነገራት ዝኸውን ቦታ ክህልወና ኣይክእልን። ህይወትና ምልኣትን ሓጎስን መታን ክንረኽበሉ ኑቶም ዘዋሳብዉ ነገራት ብትኹረት ንጠምቶም። ብሓቂ ኑቲ ሑጻን ጸጸርን ናይ ህይወትና ዝኾነ ነገራት ዝኸውን ግዜ ክህልውን ክመጽእን እዩ። ኑቲ እምኑ-ኩርናዕን መሰረትን ከምኡ'ውን መናድቕ ዝኸውን ነገራት ንዕመም። እቲ ዝተረፈ ሓመድ ጥራይ እዩ። ስለዚ ቀዳምነታት ንስራዕ።

## ኣሉ-ቱ-በህሎ

# ኵኖ ጌጋኻ ምእማን

*ዳንኤል ሰመረ*

"ኣብ መንእሰያትና ካብ ዝርአዩ ኣሰከፍቲ ተርእዮታት ሓደ፡ ጌጋኻ ዘይምእማን ወይ ክትቅበሎ ቅሩብ ዘይምኳን እዩ" ይብል ሓደ ካብ ምሁራት ሃገርና። ጌጋኻ ናይ ዘይምቕባል ተርእዮ ኣብ ምህናጽ ጥዑይ ዜጋ ካብ'ቶም ዘሻቕሉ ብድሆታት ከም ዝኾነ ንምግላጽ ካብ ዝተዓዘቦ ነጥቢ እዩ ነይሩ። እዚ ኩነት ከም ዝረበሾ፡ መንእሰያትና ከም ዜጋታት ክምዕብሉ እንተኾይኖም ኸኣ፡ ክቕየር ከም ዘለዎ ማዕዳኡ ለጊሱ።

ከም መእተዊ ሓሳብ ወሲድናዮ'ምበር እዚ ተርእዮ ኣብ መንእሰያትና ጥራይ ዝተሓጽረ ጸገም ኣይኮነን። ኣብ ኩሉ ክሊ ዕድመ ዝርከቡ ወለዶታት'ውን ብብዝሒ ዝረአ ጸገም እዩ። እዚ ኣብ ዝተፈላለዩ ጽፍሒ ውዳበ ደቂ ሰባት (ካብ ውልቂ ክሳብ መንግስቲ) ክንጸባረቕ ዝኽእል ጸገማት ብምኽታል ኣብ ማሕበራዊ ዝምድናታቶም'ውን ዘየድሊን ኣዕናዊን ዕንቅፋታት ይፈጥር።

ጌጋታትካ ንምቕባል ከቢድ ካብ ዝገብሮ ምኽንያታት "ድኹም" ኮይንካ ክትርአ ካብ ዘይምድላይ ክሳብ ንሕቡእ ኣጀንዳታት ምስምስ ምቕራብ ክንገልጽ ንኽእል። በዚ ይኹን በቲ ግን እቲ ተርእዮ ኣዝዩ ኣዕናዊ እዩ። ኣብ ደረጃ ውልቀሰባት ምስ ዝኸውን ሓደ ሰብ ሓደሽቲ ነገራት ንኸይመሃርን ንጸገማት ፍታሕ ካብ ምርካብን ይዕንቅጽ። "ወትሩ ቅኑዕ'ዩ" ዝብል ነቓጽ ሰብ ተባሃሂ'ውን ስለዘይኮነ፡ ሰረት ደገፍ ይስእን። ከም ኣብ መንግስታዊ ትካላት ዝበለ ዝለዓለ ደረጃ ውዳበ ዘለዎ ጉጅለ ምስ ንርኢ ኸኣ፡ እዚ ተርእዮ ንህዝቢ ዕድላት ነፊጉ ኣብ ድሕረት ዝሸምም ይኸውን። ብፍላጥ ይኹን ብዘይ ፍላጥ ሓደ ስልጣን ዘለዎ ኣካል ጌጋታቱ ክርኢ ምስ ዘይክእል፡ ንኽእረም ዘኽእሎ ቀሊል መንገዲ ይዓጽ'ሎ ማለት'ዩ። እዚ ኸኣ ኣብ ምዕባለ ህዝቢ ክውዕል ዝግብኦም ጸጋታት ብዘይኣግባብ ከም ዝባኽን ይገብር።

ሽሕ'ኳ ሓደ ውልቀሰብ ይኹን ትካል ኣብ መጀመርታኡ ገስጋሲን ንኽልወጥ ዝኽእልን እንተነበረ፡ ኣብ ክልቲኡ ደረጃ እዚ ተርእዮ'ዚ ብብቕሩብ እናማዕበለ ብምጽናሕ፡ ኣብ ዝተናውሐ እዋን ዝገሃድ ባህሪ እዩ። ኣብ ወልቀሰባት ንኣብነት እዚ መብዛሕትኡ እዋን እቲ ሰብ "ቅኑዕ" ምኳን ዝለመደ ምስ ዝኸውን ኪጋጥም ይኽእል። ከምዚኣቶም ዓይነት ሰባት ኣብ ዝኾነ መዳይ ብተደጋጋሚ ክዕወቱ ዝኸኣሉ እሞ ድማ ብዓወቶም ዝሰኽሩ ክኾኑ ይኽእሉ። ከም ንኹሉ ዝፈልጡ ጌሮም ንነብሶም የእምንዋ'ሞ፡ ካብ ካልኦት ማዕዳ ይኹን ነቐፌታ ክቕበሉ ይጽገሙ። ኣብ ዝተናውሐ እዋን እዚ ኑቲ ብመጀመሪያ'ውን ኣድማዕቲ ንዝገበሮም ባእታ፡ ማለት ሓደሽቲ ነገራት ብኽፉት ኣእምሮ ናይ ምቕባል ክእለቶም የጥፍኦ'ሞ እናኈደሙ ይኸዱ። እቲ ዝኸፍአ ኸኣ ከም ባህሪ የማዕብልዎ ምኳኖም'ዩ። እቲ ካልኣይ ኣብነት ናይ'ዚ ተርእዮ ኣብ ውልቀሰባት ከኣ ሰባት ምስ ዝኣርጉን ብልሖም ምስ ዝኈድልን ዝርአ እዩ። መብዛሕትኡ ጊዜ ዓበይቲ ሰባት ዓቃባውያን ብምኳኖም ንለውጢ ክጻረሩን ንሓደሽቲ ነገራት ክነጽጉ ይረኣዩ። ስለ'ዚ ኸኣ ንጌጋታቶም ክቕበሉ ይጽገሙ።

ካብ ውልቀሰባት ሓሊፉ ውዳበታት'ውን እንተኾኑ ብተደጋጋሚ ዓወት ክዛነዩ ይኽእሉ'ዮም። ሓደ ጉጅለ ካብ ካልኦት ጸብለል ዝበለን ኣድማዒን ዋላ'ውን ይንበር፡ ምስ ጊዜ ነዚ ዓወት ከም ውሁብ ይወስድ'ሞ ክዛነ ይጅምር። ናይ ብዙሓት ደገፍ ስለዘነበሮ'ውን ከይሻቐል ይኽእል። እቲ ዝኸፍአ እቲ ጉጅለ ንሓሳባት ካልኦት ክጻወር ዘይክእልን ንዝነበሮ ደገፍ ከም ውሁብ ምስ ዝወስድ እዩ። ታሪኽ ብተደጋጋሚ ከም ዘርኣዮ ግን እዚ ኣብ መወዳእትኡ ናብ ዘገምታዊ ግን ከኣ ዘይተርፍ ውድቀት እዩ ዘምርሕ። እቲ ብሉጽ ዝበሃል ጉጅለ እምበኣር ነቶም ብቐንዱ ናብ ዝለዓለ ደረጃ ዘብጽሕዎ ክብርታት ዝዕቅብን ኣብ ግብሪ ከኣ ዘርኢ ምስ ዝኸውን እዩ። እቲ ኣብ ዓለምና ብቐዳማይ ደረጃ ዝጽዋዕ ዝዓበየ ኣፍራዪ ማካይን ዝኾነ ቶዮታ ንኣብነት ብ 'ካንዘን' ዝጽዋዕ ብሓጺሩ ክትንተን 'ንኹሉ ንጥፈታት ብቐጻሊ ምምዕባል' ዝብል ኣምር ከም እምነ ኩርናዕ ውሳነታቱ ይጥቀም። እዚ'ዩ ኸኣ ነቲ ትካል ኣብ ዋኒን ምፍራይ ተሸከርከርቲ ኣብ ቀዳማይ ደረጃ ክሕዝ ዘኽኣሎ እቲ ዝዓበየ ረቛሒ። እዚ ዘርእዮ ነገር እንተሎ፡ ሓደ ትካል ብቐጻሊን ምስ ጊዜን ክመሓየየሽን ዝሓሸ መንገዲ ሃሰው ክብል ከም ዘለዎ ክርዳእ ከም ዘድልዮ እዩ። እዚ ድማ መትከላትን ክብርታትን ናይ'ቲ ትካል ከይተቐየረ ክግበር ይኽእል። እንተኾነ ንዝኾነ ዝውሰድ ስጉምቲ ብመንጽር ነዚ ስጉምቲ ከማእዝን ዝተኣወጁ መትከላቱን ክብርታቱን ብጥንቃቐ ክግምገም ይግባእ። እዚ ማለት ኣብ መወዳእታ ሓደ ጉጅለ ዝምዘን ብግብርታቱ ወይ ኣብ ግብሪ ዘርኣዮ ንጥፈት'ምበር ክብርታትን መትከላትን ምእዋጅ ጥራይ ኣኻሊ ኣይኮነን። ኣብ ነጥብና ክንምለስ እምበኣር ሓደ ጉጅለ ንዝኣወጆም ክብርታትን መትከላት ይኹን ራእይ ብቑዕ ኮይኑ ንኽርከብ፡ ንጌጋታቱን ሕጽረታቱን ኣሚኑ ንመፍትሒ ዝጽዕት እንተኾነ ጥራይ

እዩ። እንተዘይኮይኑ ትርጉም ዘለዎ ኣገልግሎት ምሃቡ የብቅዕ።

ብኻልእ ሸነኽ ምስ ንርኢ፣ ንጌጋታትካ ምእማን ወይ ምቕባል ጥራይ ኣኻሊ ዘይምዃኑ ንርዳእ። በንጻር ዕላማኡኣ ይኹን'ምበር ሓደ ሓደ ጊዜ ጌጋታት ከምዘሎ ወይ ከምዝተገብረ ብምእማንና ወይ ብምእዋጅና ጥራይ ናይ ምዕጋብ ዝንባለ ምርኣይ ኣሎ። ጌጋታትካ ስለዝተኣመንካ ጥራይ ኣኻሊ ኮይኑ ይስመዓካ'ሞ ብተደጋጋሚ እንተ ተገብሩ'ውን ጸገም ከም ዘይብሉ ውሽጥኻ ክኣምን ይኽእል። እዚ ክንብል ከለና፡ ጌጋታት ምእማን ንዘየድሊ፡ ዘይፍትሓውን እከይ ተግባራት ከም መመኽነይታ ክኸውን ኣይክእልን ንምባል እዩ። እዚ ምናልባት ነዚ ጌጋኻ ናይ ምቕባልን ዘይምቕባልን ዛዕባ ተነቃፊ ወይ ኣሻማዊ ካብ ዝገብሩ ረቛሒታት እዩ ክበሃል ይከኣል። ሓደ ሰብ ወይ ጉጅለ ብተደጋጋሚ ጌጋታቱ ብምእማን ዝጸናናዕ እንተኾይኑ፡ ካብ ንጌጋታትካ ዘይምእማን ዘስዕቦ ጸገም ንላዕሊ ኣዕናዊ ሳዕቤን ክህልዎ ይኽእል። ምኽንያቱ 'ክሳብ ዝተኣመንካ ጌጋታት ምፍጻም ነውሪ የብሉን' ናብ ዝብል መደምደምታ ከምርሓና ይኽእል እዩ።

እዚ መደምደምታ ብግዲኡ ናይ ስራሕ ተበግሶን ድርኺትን ስለዝቐትል፡ ናብ ትርጉም ዘይብሉ ህይወት ወይ ህላወ'ዩ ዘምርሓና። ኣብ ትካላት ወይ ውዳበታት ምስ ዝኸውን ከኣ፡ ናብ ድሕረት፡ ብልሽውና፡ ውድቀት፡ ዕዳ፡ ዘይፍትሓውነትን ካልእ ኣበራትን የብጽሕ። ዝኾነ ትካል እምበኣር ንስጉምትታቱን ጌጋታቱን ወትሩ ተሓታቲ ክኸውን የድሊ። ብርግጽ ሓደ ትካል ንኹሉ ንጥፈታቱ ብዘይ ኣበር ክወጾ ስለዘይኽእል መብዛሕትኡ ጌጋ ይቕረ ክበሃለሉ ከም ዝኽእል ምግማቱ ኣየሸግርን። እንተኾነ ጌጋኻ ስለዝተኣመንካ ጥራይ ካብ ተሓታትነት ብቐሊሉ ተምልጥ ማለት ዘይምዃኑ ግን ክንርዳእ ይግባእ። ጌጋታት ምድግጋም'ውን ምልክት ዘይብቑዕነት ስለዝርኢ ዝተሓዝአሉ ቦታ ወይ ዝተዋህቦ ግምት ኣብ ሕቶ ምእታው ከድሊ'ዩ ማለት'ዩ።

ንምጥቕላል እምበኣር ንውልቀሰብ ይኹን ትካል ጌጋኻ ምቕባል መጀመርታ ናይ ዝኾነ ምዕባለ እዩ። ክንድዝኾነ ከም ድኽመት ክርአ ዘይኮነ ከም ካልኣይ ዕድል ንዓወት ክውሰድ ይግባእ። ጌጋና ብምእማንና እንተ ወደቕና'ውን፡ ኣብ ካልኡት እምነት ስለነሕድር፡ ንመጻኢ ዝሓሸ ዕድላት ክፈጥረልና ይኽእል። እንተኾነ ብዘየማትእ ክግለጽ ዝግብኦ ነገር እንተሎ፡ ንጌጋታትና ምእማንና ጥራይ ቅቡላት ኣይገብሮምን። እዚ ናብ ዘይተርፍ ውድቀት የምርሕ ጥራይ ዘይኮነ ንመጻኢ'ውን ሰባት ኣብ ልዕሌና እምነት ከም ዘየሕድሩ ስለ ዝገብር ዕድላት ዝኸልእ ሳዕቤን የኸትል። ስለ'ዚ ጌጋኻ ምእማን ጽቡቕ መፈለምታ ምዃኑ ተቐቢልና ኪኖኡ ክንከይድ ግድነት ይኸውን። ጌጋኻ ምቕባል ንተሓታትነትን ለውጥን ድሉው ምዃን ማለት እዩ። ከም ኣበሃህላ ለባማት ቀዳማይ ጌጋ ኣጋጣሚ ክኸውን ይኽእል፡ ካልኣይ ጌጋ ግን ምርጫ'ዩ።

# ጥቕስታት

"ክብርታትካ ኣየኖት ምዃኖም ብግቡእ እንተፈሊጥካ፡ ኣብ ምውሳን ኣይክትጽገምን ኢኻ"

*Roy Disney*

"ካብ ዕውት ሰብ ክትከውን ምጽዓር፡ ክብሪ ዘለዎ ሰብ ክትከውን ምጽዓር ይበልጽ"

*Albert Einstein (1879-1955)*

"ዋጋ፡ እቲ እትከፍሎ እዩ። ክብሪ ድማ እቲ ካብኡ እትረኽቦ"

*Warren Buffet*

"ወልቃዊ መሪሕነት ማለት ራኢኻን ክብርታትካን ኣብ ቅድሚኻ ብምቕማጥ፡ ሂወትካ ማዕረማዕሪኡ ከም ዝኸይድ ምግባር እዩ"

*Stephen Convey*

"ምሕደራ፡ ነገራት ብቕኑዕ ከም ዝትግበሩ ምግባር እዩ፡ መሪሕነት ድማ ቅኑዕ ነገራት ምግባር"

*Peter F.Drucker*

"ዕድመ ሽምግልና፡ ካብ ኣብ ገጽ ኣብ ኣእምሮ ዝፈጥሮ ዕጥርጣር ይበዝሕ"

*Michael De Montaigne*

"ኩሉ ሰብ ነዊሕ ዕድመ ክነብር እዩ ዝምነ፡ እንተኾነ ሓደ'ኳ ክኣርግ ዝደሊ የልቦን"

*Jonathan swift, Thoughts on Various subjects*

"ብምዱብ ሰለም ምባል ካብ እርጋን ይከላኸል እዩ፡ ብፍላይ ከኣ ማኪና እናዘወርካ እንተተግቢርካዮ"

*Author Unknown*

"ባህሊ ማለት ኣእምሮኻ ምስፋሕ እዩ። መንፈስካ ኸኣ?"

*Jawaharlal Nehru*

"ጥዕና ክሳዕ ክንደይ ኣገዳሲ ምዃኑ ዝርድኣና፡ ምስ ሰኣንናዮ እዩ"

*Unknown author*

"መንእሰይ ክትከውን ነዊሕ ግዜ እዩ ዝሓትት"

*Pablo*

# መወዓውዒ ነስተብህለሉዶ?

ቢንያም ዓላዊ

“ሓበሬታ ሓይሊ'ዩ” ዝብል ኣበሃህላ ኩሉ ግዜ ሓቂ ኣይኮነን። ኣብ ገሊኡስ ሓበሬታ ድኽመት ዝኾኑ ኣጋጣሚ'ውን ኣሎ። ሓበሬታ ደሊናዮ ብጻዕርና እንረኽቦ ምስ ዝኸውን፡ ኣብ እንግደሰሉ ዓውዲ ዝኣከብናዮ ምስ ዝኸውን፡ ማለት ኮነ ኢልና ንኽንረብሓሉ ወይ ንጥቕምና ዝኣከብናዮ ምስ ዝኸውን ሓበሬታ ሓይሊ እዩ። ብኣንጻሩ ንኣእምሮናን ኣተሓሳስባናን ዕላማ ዝገበረ፡ ውሳኔታትና ንምጽላው ብመደብ ዝተዳለወ ሓበሬታ ምስ ዝበዝሓና ግን፡ ሓይሊ ዘይኮነስ ድኽም እዩ ዝኸውን።

ንኣተሓሳስባና ክጸሉ ተባሂሉ ብመደብ ዝዳሎን ዝፍኖን ሓበሬታ ብዙሕ መልክዕ ዝሓዘ እዩ። ንኣብነት ፕሮፖጋንዳን ፖለቲካዊ ጎስጓሳትን፡ ጥዕናዊ ኣስተምህሮታት፡ ሃይማኖታዊ ሰበኻታት ...ወዘተ ክኸውን ይኽእል። እቲ ኣብዚ ጽሑፍና ኣተኲርና እንርእዮ ግና፡ ብደረጃ ዓለም ብዝርጋሐኡን ጽልዋኡን መወዳድርቲ ዘይተረኽቦ ጉዳይ መወዓውዒታት እዩ። ዝተፈላለየ ፍርያት ንምውዕዋዕ ተባሂሉ ዝዳሎ ሓበሬታ፡ ካብ'ቶም ንኣእምሮ ወድሰብ ክጸልዉን ውሳኔኡ ክቕይሩን ኮነ ኢልካ ዝዳለዉ ሓበሬታታት ብሓደኛኛነቱ ውሑድ መወዳድርቲ ዘለዎ እዩ።

### ሜላን ኣገባባትን ምውዕዋዕ

ዕላማ መወዓውዒ መደባት፡ እቲ ኣወዓዋዒ ትካል፡ ዘይተረጋገጸ ‘ብሉጽነት’ ፍርያቱ ከም ንኣምን ንምግባር ተሓሲቡሉ፡ ኣእምሮ ኣህለኽቲ (ተዓዘብትን ሰማዕትን) ዕላማ ገይሩ ዝዳሎ እዩ። እቶም ንኸምዚ ዓይነት ሓበሬታ ብድምጽን ስእልን ቀሪጾም ዝዳልዉ ክኢላታት ድማ፡ ኣተሓሳስባ ወድሰብ ንምጽላው ዝኽእሉ ረቛሒታት ብምጽናዕ መደባቶም ስለዝዳልዉ፡ ንስነ-ኣእምሮኣዊ ኣቃውማናን ዋሕዚ ኣተሓሳስባናን ግዳይ ብከዞብር ሜላታት እዮም ዝዳልውዎ። ካብ ጽልዋ ናይዚ ኮነ ኢልካ ስነ-ኣእምሮ ወዲሰብ ብምጽናዕ ዝዳሎ መደብ ክምልጥ ዝኽእል ድማ ኣሎ ክበሃል ኣይክኣልን።

መወዓውዒ መደባት፡ ንውሑና ብምስሳብ፡ ነቲ ብዘዕባ ነፍስናን ኣከባቢናን ዝህልወና መረዳእታ ክልውጥ ዝኽእል ሓይሊ ኣለዎም። መወዓውዒታት “ፍርያት ንምልላይ” ብዝብል ጉልባብ፡ ኣብ ህይወት ዝህልወና ኣጠማምታ፡ ኣተሓሳስባና፡ ባህግታትና፡ ተዘክሮታትና፡ ባህርያትናን መወከሲታትናን ናይ ምልዋጥ ተልእኾ ዘለዎም እዮም። ከምዚ ንምግባር ድማ ዝተፈላለየ ሜላታት ይጥቀሙ። ገለ ካብቲ ብዙሕ ጥበባት 1)ምድግጋም 2) ምምሳልን 3) ዘይዱን ኣቀራርባ ምኽታልን ክጥቀስ ይከኣል።

### ምድግጋም

መወዓውዒ መደባት ብመገዲ መራኸቢ ብዙሓን ዝፍኖ ኮይኑ፡ ንሓጺር ካልኢታት ወይ ደቓይቕ ግን ከኣ ብዙሕ ግዜ ብምድግጋም ከም ዝጸሉ ኮይኑ እዩ ዝዳሎ። ኣብ ሕትመት ንኣብነት ሓደ ዝወዓወዕ ፍርያት፡ ኣብ ገጻት ጋዜጣ ወይ መጽሄት ብተኸታታሊ ንዝተወሰነ እዋን ይወጽእ'ሞ፡ ኣንባቢ ነቲ ስእሊ፡ ኣርማ ወይ ጽሑፍ ናይቲ መወዓውዒ ኣብታ ፋልማይቲ ሕትመት ምስ ዘንበቦ ኣብተን ዝቕጽላ ሕትመታት ነቲ ትሕዝቶ ብምዝካር መመሊሱ እቲ ዛዕባ ኣብ ኣእምሩኡ ይለዓሎ። እዚ ድማ ከይተረዳኣና ጽልዋ ናይቲ መልእኽቲ ኣብ ክንዓግቶ ዘይንኽእል ደረጃ ይበጽሕ። ኣብ ሬድዮ




ድማ ብመገዲ እቲ ነቲ ሓበሬታ ዘሰኒ ድምጺ (መዚቓን ካልእን) እቲ ናይ ምድግጋም ሜላ ይሰርሓሉ።

ካብ ኩሉ እቲ ናይ መወዓውዒ መርበታት እቲ ዝሓየለ ግን ተለቪዥን እዩ። ተለቪዥን ደረቕን ተንቀሳቓስን ምስልታት ምስ ድምጺ፡ ሕብርን ግዜን ኣቀናቢሩ ከተመሓልልፍ እትኽእል መሳርሒት ብምዃና፡ ጽልዋኣ ኣብ ምውዕዋዕ መዳርግቲ የብሉን። ኣብ ፊልወታት ተለቪዥን ሓደ ናይ ውሑድ ካልኢታት መወዓውዒ ንብዙሕ ግዜ ብምድግጋም ኣብ ኣእምሮና ነባሪ ስእሊ ክፈጥር ይኽእል። ምሒር ምድግጋም ድማ ነቲ ናይ ኣእምሮና ናይ ምምዛን ብቕዓት ኣረብሪቡ፡ ነቲ ዝፍኖ ሓበሬታ ከም ንርዕሞ ይገብር።

ስሩዕ ምድግጋም ንኣእምሮና ናብ ምስልቻው እዩ ዘብሎ። ሓደ መወዓውዒ ኣብ መዓልቲ ልዕሊ ዓሰርተ ግዜ ምስ ዝደጋገመና ግን፡ ካብቲ መወዓውዒ ዘይኮንና ንስልቹ ካብ ምትንታኑን ትሕዝቶኡ ካብ ምምዝጋምን ንስልቹ። ነቲ ንርእዮን ንሰምዖን ዘለና መወዓውዒ፡ እዚ ሓቂ ድዩ? ከመይ'ሉ ከምኡ ይኸውን? ክእመን ይኽእል ዶ? ኢልካ ካብ ምሕታት ንስልቹ። ፊለማ ምስ ረኣናዮ ቅሩብ ተጥራጢርና ብዓይኒ ሕቶ ክንጥምቶ ንኽእል፡ እናተደጋገመ ምስ ደብደበናን በዚሓናን ግና ካብቲ ቅንዕናኡ ንምምርማር ከለዕሎ ዝግባእ ሕቶ ረብሪብና፡ ተቐቢልቲ ጥራይ ንኸውን። ከም ውጽኢት እዚ ልሙስ ተቐባልነት ድማ እቲ ስእሊ ኣብ ኣእምሮና ቦታ ይሕዝ። በብቑሩብ ድማ ኣካል ናይቲ ናይ ምውሳን ብቕዓትና ኮይኑ፡ ኣብ ክንዲ ሓሲብናን ተንቲንናን ንውስን፡ ብመሰረት እቲ ካብ መወዓውዒ ዝተቐርጸልና ምስሊ ብምውሳን ነቲ ዝተወዓወዐ ፍርያት ከም ኣህላኺ ንኸውን።

### ምምሳል

መወዓውዒ ፍርያት ብሕልፊ እቶም ኣብ ተለቪዥን ዝቐርቡ፡ ነቲ ክመሓላልፍዎ ዝደልዩ መልእኽቲ ናብ ክዉንነት ብምቕራብ

ሓቂ ኣምሲሎም እዮም ዘዳልውዎ። እቲ ዝበሃልን ዝርአን ካብ ክውንነት ዝረሓቐ ክንሱ፡ ህያው ሰብ ወይ ክእምን ዝኽእል መርኣያታት ብምቕራብ ክጥብሩና እዮም ዝፍትኑ። ንኣብነት ንሓደ ናይ ጨና ፍርያት ዘወዓውዕ ትካል፡ እቲ ጨና ንሰብ ካብ ድቃስ ዘተስእ ኣምሲሉ ክረድኣና ምስ ዝደሊ፥ ንሓንቲ ጽብቕቲ ጓል ኣንስተይቲ ኣብ ኣዝዩ ዘብህግ መንጸፍ ኢደቂሱ፡ ነቲ ጨና ብምንጻግ ብሽትኡ ክትበራበር የርእየና። ክትበራበር ከላ ድማ፡ ከም ውጽኢት እቲ ጨና ሕጉስትን ፍሽኽ በሃሊትን ኮይና ትርአ። እዚ ሓቂ ክኸውን ይኽእል ዶ ኢልና ናይ ምሕታት ብቕዓትና በቲ ናይ ምድግጋም ጥበብ እዩ ዝሰዓር። እታ ሰብ ህያው ምኳናን ካብ ድቃሳ ክትበራበር ድማ ኣብቲ ተንቀሳቓሲ ስእሊ ስለ ንርእዮ፡ እቲ ናይ ምምሳል ጥበብ ክንኣምንን ነቲ ጨና ክንብህጎን ክንዕድጎን ይጉብረና።



Encarta Encyclopedia, Courtesy of Dennis Green, Ltd.

እቶም ነገራት ሓቂ ንምምሳል ወይ ናብ ክዉንነት ንምቕራብ ዝጥቀምሉ ሰባት ድማ፡ ህቡባትን ኣብ ካልእ ኢጋጣሚ እንፈልጦምን ስለ ዝኾኑ ድማ ነቲ ናይ ምብሃግ ሓይሊ ዝያዳ የግድዶ። ንኣብነት ንፍርያት ጁሌት ዝኾነ መላጸዪ ጭሕሚ በቲ ኣብ ኩዕሶ እግሪ እንፈልጦ ህቡብ ኣሰልጣኒ ሞሪኖ ወይ ፍቱው ተጻዋታይ ክሪስትያኖ ሮናልዶ ምስ ዘወዓውዕ፡ ኖቶም ህቡባት ሰባት ኣብቲ ዓውዶም (ክዕሶ እግሪ) ፍቱዋትን ብቑዓትን ብምዃኖም ዘጥረይዎ ተቐባልነት እቲ ኣወዓዋዊ ትካል ፍርያቱ ተቐባልነት ንምርካብ ክጥቀመሉ ይመርጽ። እዚ ከኣ ኖቶም ሰባት ስለ ንፈልጥ እቲ መወዓውዒ ናብ ክዉንነት ዝቀረበ ኮይኑ ከም ዝርደኣና ይጉብር።

ኣብ'ዚ ናይ 'ምምሳል' ሜላ ብዙሕ ጥበባት እዩ ዘሎ። ካልእ ኣብነት ምስ እንርኢ፥ ናይ ደቂ ኣንስትዮ ክዳውንቲ ዘወዓውዕ መደባት፡ ሓንቲ ጓል ኣንስተይቲ ነቲ ክወዓወዕ ተደሊዩ ዘሎ ክዳን ምስ ለበሰት በዓል ቤታ ወይ ኣፍቃሪኣ፡ ክሓቕፋ ወይ ክስዕማ የርእዩናሞ፡ 'ከምዚ ዝበለ ክዳን እንተ ተኸዲንክን መጻምድትኸን ዝያዳ ክፈትወኸን እዩም" ዝብል መልእኽቲ ብዝተዘዋዋሪ መገዲ የመሓላልፉ። እተን ንኸምዚ ዝበለ መወዓውዒ ዝምረጻ 'ሞዴላት' ጽቡቕ ኣቃውማ ኣካላት ዘለወንን ጽባቐአን ብሓይሊ ካሜራን ካልእ ቴክኖሎጂ ስእልን ዝተመሓየሸን ኮይና ስለ እትቐርብ፡ ነቲ ዝወዓወዕ ዘሎ ክዳን ምውዳይ ልክዕ ከምታ ኣብቲ መወዓውዒ መደብ እትረአ ዘላ ሞዴል ዘምስለና ኮይኑ ስለ ዝስመዓና፡ ነቲ ናይ ምምሳል ጥበብ ንኣምኖሞ ነቲ ፍርያት ከም ንዕድጎ ንኸውን።ካብዚ ሓሊፉ'ውን ህልው ኣካላዊ ኣቃውማና ከም እንንዕቕን ጽባቐ ማለት እተን ኣብ መሳኹቲ ተለኻሪጅናትና እንዕዘበን ሞዴላት ምምሳል ማለት ኮይኑ ይስምዓና፡ ስለዚ ፈለማ ብ ኣቓውማና ከም ዘይንዓግብ እንተኾይና ብእንኸደና ኣልባሳት እውን ስለዘይንዓግብ፡ ብመወዓዊዒታት ተጸሊና ውሽጣዊ ዕጋበትና ካብ እቶም ብመንገዲ ምውዕዋዕ እንዕዘቦም ኩሎም ክንረኽቦም ንህቅን።

ኣብዚ ናይ ምምሳል ጥበብ ጓል መገዲ ሓዊስካ ነቲ ፍርያት ተፈታዊ ናይ ምግባር'ውን ሜላ ኣሎ። ንኣብነት ኮልጌት መጽረዪ ስኒ ዘወዓውዕ ስእሊ፥ እቲ ነታ ኮልጌት ዝጥቀም ሰብ እቲ ካብ'ቲ ኮልጌት ዝረብሕ ኣካሉ (ገጹ ወይ ስኑ) ጥራይ ኢይኮነን ዘርእየና። ጽቡቕ ክዳውንቲ ዝወደየ፡ ግሩም ቁመናን ኣካላትን ዝውንና፡ እቲ ነዚ ኮልጌት ዝጥቀም ሰብ ዘለዎ ቦታ ድማ ዘብህግ መስተያትን ካልእ ጽቡቕ መሳለጥያታትን ዘለዎ ኮይኑ ይሰኣል፡ ኣብ ከባቢኡ ድማ ተቐባልነት ከም ዘለዎን ምዕርጉን የምስልዎ። ጽባቐ እቲ ቦታን ግርማ እቲ ነቲ ፍርያት ዝጥቀም ሰብን ከም ጓል መገዲ ዝጽንበሩ እኳ እንተ መሰሉ ንኣተሓሳስባና ብዝጸሉ መገዲ እዮም ዝቐናበሩ። በዚ ድማ ንሕና እቶም ተዓዘብቲ ብውጽኢት እቲ ኮልጌት




ዘይኮነስ በቲ እንዕዘቦ ካልእ ዘብህግ ጽባቐ ትጸሊና ነቲ ፍርያት ከም ንኸውን።

## ዘይዱ ኣቀራርባ

እቲ ኣብ መወዓውዒ መደባት ዝቐርብ ትሕዝቶ ፍጹም ክንፈርዶን ክንምልሰሉን እንኽእል ኣይኮነን። ንኣብነት ዝበለጸ መለስለሲ ቆርበት ተባሂሉ ኣብ መወዓውዒ ዝተዓዘበናዮ ፍርያት፡ ኣብ ቆርበትና ቁጥዐ ኣለዓዒሉ ዘይተደልየ ሳዕቤን ምስ ዘኸትለልና፡ ንእኑሓቶን እንወቕሶን ኣካል የለን። ብሕጊ፥ ኣብ መወዓውዒ መደባት ምትሓልን ኣሉታዊ ሰዕቤን ዘይምንጋርን ዘቕጽዕ ምኳኑ ይጥቀስ እኳ እንተኾነ፡ ንግዳያት ንምኽሓስ ኣብ ዝግበር ጻዕሪ ግን እቲ ዘወዓውዕ ትካል፡ መብዛሕትኡ ግዜ እቲ መልእኽቱ ዘይዱን፡ ክትከሶ ብዘይትኽእል ኣገባብ ዝዳልዎን እዩ። ንኣብነት ንሓደ ፍርያት ማስቲካ፡ ብሽኮቲ ወይ ቺኮላታ ዘወዓውዕ መደብ፡ ምልኩዓት ግሩም ክዳውንቲ ዝተኸደኑ መንእሰያት ነቲ ፍርያት ቆቆርጢሞም፡ ብሓጎስ ክዘሉ ወይ ሓይሊ ወሲኾም ካብ በረኽቲ ህንጻታት ተተወርዊሮም ክሰጥሩን የርኢ። እዚ ሓቂ ኣይኮነን ኢልና ክይንክጽጎ ብምሒር ምድግጋም የረብርቡና፡ ንኽንቅበሎ ክቕለልና ድማ እቶም ዝዘሉን ዝሰጥሩን ህያው ሰባት እዮም (ናይ ምምሳል ጥበብ ኣሎ)፡ "ኣነ እዚ ፍርያት ተጠቂመ ኣይዘልኩን ብሓጎስ ኣየንጠረርኩን ኢልና ከይንዛረብ ድማ እቲ ኣቀራርባ፡ ንውኖና ዝዕውን እዩ። እቲ ዘወዓውዕ ትካል እቲ ኣቀራርባኡ ዘይዱ እዩ ዘብሎ እምበኣር፡ ሓደ ሰብ ፍርያትኩም ከምቲ ኣብ መወዓውዒ ዘሎ ኣየዝለለንን ካብ በረኽ ምስ ነጠርኩ ተጎሚየ ንዝበሎም፡ "ብል ንሕናስ ዝለሉ ወይ ክትዘሉ ኢኹም ኣይበልናን" ኢሎም ክምልሱ ይኽእሉ።

ኣብዚ ናይ ዘዩዱ ኣቀራርባ፡ እቲ ሜላ እንስሳታት፡ ጽባቐ ባህሪ (ባሕሪ፡ መንጫዕጫዕታ፡ ሰፊሕ ሩባታት፡ ኣትክልቲን ኣጻድፍን)፡ ባምቡላ (ካርቶን/ቶፖሊኖ) ይጥቀሙ። መስሓቕ እናመሰለ ብፍላይ ህጻናት ከም ዝብህግዎን ዝናፍቅዎን ብምግባር ክትጠርዓሉን ክትወቕሶን ዘይትኽእል መልእኽቲ የመሓላልፉ።

ሓደ ዝስተ ፍርያት (ኣልኮል ይኹን ልስሉስ መስተ) ዘወዓውዕ መደብ፡ ክልተ ምልኩዓት ባህ ዘብል ክዳን ለቢሶም ኣብ ጽቡቕ ቦታ ኮፍ ኢሎም ነቲ ዘወዓውዕ ዘሎ መስተ ክጭልጡ'ሞ ድሕሪ ምስታዮም ኣብ ህዋ ከም ዘንሳፍፉ፡እንደገና እቲ ዝስተ ምስ ተወደአ ካልእ ይውስኹ'ሞ ከም ብሓድሽ ከም ዝበሩን ዝንሳፍፉን ኣምሲሉ ምብርኣይ

ምስ ፍርያቱ የላሊ፣ካልእ'ውን ንዘተቀልወ ድንሽ(ዶራየስ... ወዘተ) ኣብ ዘወዓውዕሉ ግዜ፡ሓንሳብ እቶም ኑቲ ክዋዓወዓሉ ተደልዩ ዘሎ ፍርያት ዝበልዑ ቦሎፎን ህንጻ ፈንጢሶም ክፍሊ ዓለም ክቕይሩ፥ ካልእ ግዜ ድማ ካብ ሰብኡቶም ኤሌክትሪክ ከም ዘመንጭው... ወዘተ ኣምሲሎም ፍርያቶም የላልዩ። እቲ ፍርያት እቲ ዝኾነ ኣበር ኣለዎ የብሉን፡ እቲ መወዓውዒ ፍጹም ኣየመልክትን እዩ። ብዞዕባ ከምዚ ዝበለ ኣቀራርባ ዝኾነ ይኹን ርእይቶ ወይ ነቐፌታ ክህልዎ ዝኽእል ኣካል የለን። ከመይሲ እቲ መወዓውዒ ጽቡቓት ሰባት ኣብ ጽቡቕ ቦታ "ጽብቕ" መስተ ይሰትዩን ዶርየስ ይቖርጠሙን ምህላዎም ጥራይ እዩ ዘርኢ። ነዚ'ሞ እንታይ ክንብለሉ ንኽእል። እዚ ከምዚ ሜላ ድማ ኑቲ መደብ ዘይዳነ ይጉበሮ።

### ምውዕዋዕ ጌጋ ኣይኮነ ነወርውን የብሉን

ከምቲ ኣቀዲሙ ዝተጠቕሰ፡ ምውዕዋዕ ፍርያትካ ምልላይን ዕዳጋ ምርካብን ስለዝኾኑ፡ ነውሪ የብሉን፡ ስለ ምንታይ ከም ጸገም ይርአ ዝብል መኑት ኣሎ። ብርግጽ ምውዕዋዕ ዘይተርፍ ኣካል ንግድን ኢንዱስትርን እዩ። ኣፍረይትን ኣቕረብትን ፍርያቶም ምስ ህዝቢ ከላልዩ መራኸቢ ብዙሓንን ካልእ ሜላን ክጥቀሙ መሰሎም እዩ። በዚ መንፈስ እዚ ምስ እንርእዮ፡ ምውዕዋዕ ንዕቤት ዕዳጋን ዝርገሐ ፍርያትን ኣድላዪ እዩ። ይኹን ደኣ'ምበር፡ እቲ ንርቐት ሳይንስን ቴክኖሎጅን ዝርገሐ መርበባት መራኸቢታትን መዝመግዚ ዝዓሎ ዘሎ መወዓውዒ፡ ኣታልልን ኣባኻኽኑት ከም ባህሊ ከስፋሕፍሕ ዝጉበርን ኮይኑ'ሎ። ከምዚ ብምኽኑ ድማ ንብዙሓት ተመራመርቲ፡ ሓጎጎትን ሰብኡርእሰማልን ዘከራኸር ጉዳይ ፈጢሩ ይርከብ።

ምውዕዋዕ፡ ብፍላይ እቲ ብመገዲ መሳኸቲ ቴለቪዥን ዝግበር፡ እቲ ቀዳማይ ዕላማኡ ዕዳጋ ምስፋሕ እዩ። ነዚ ክውን ንምግባር ድማ ቅዲ ህይወት ዝቕይርን ኣተሓሳስባ ዘዘምብልን ሜላታት ይኽተል ብምህላው፡እቲ ዕዳጋ ንምርካብ ምስፋሕ ዝበሃል፡ ብዋጋ ካልእ መዳያት/ሸነኻት ህይወት ስለ ዝኸውን ዘሎ፡ ምውዕዋዕ ንብኡር ዘብሎ ነገራት ተሪፉ ኣበራቱ ዝበዝሓሉ ኩነት ተፈጢሩ'ሎ።

ንኣብነት ንህጻናት ዕላማ ዝጉበር ትሕዝቶ መወዓውዒታት፡ ህጻናት ኑቲ ዝወዓዋዕ ነገር ርእዮም ንወልዶም ብኸመይ ናብ ምግዛኡ ክገድድዎም ከም ዝኽእሉ ድሕሪ ምጽናዕ ይዳለው። እዚ ድማ እቲ ጌና ጥቕምን ጉድኣትን ክፈሊ ዘይክእል ኣእምሮ ህጻን ምስ'ቶም ምእላዩን ምዕባዩን ሓላፍነት ዘለዎ ወለዲ ከም ዝጋጮ ይጉበሮ። ሓደ ኣብ ኣውስትራልያ ዝተጉበረ መጽናዕቲ ከም ዝሕብሮ፡ ህጻናት ብኣሸቲኡኦም መወዓውዒ ትሕዝቶ ምስ ዝከታተሉ፥ ብቐጥታ ግብረ መልሲ ክህቡ እዮም ዝደልዩ። እቲ መወዓውዒ መደብት ዘርእዮም ዘሎ መስኮት ተለቪዥን ግን ኑቲ ናቶም ግብረ መልሲ፡ ዝምልሰሉ ከም ዘይኮነ ምስ ፈለጡ፥ ትም ኢሎም ክከታተሉ ይግደዱ። እዚ ድማ ናብ ልኡምነትን ልሙስ ኣተሓሳስባን የብሎም።

ኣብ ዓበይቲ'ውን እንተኾነ ጽልዋ መወዓውዒ ቀሊል ኣይኮነን። ኩሎም እቶም እንዕዘቦም ትሕዝቶታት ምውዕዋዕ፡ ሓንሳብ ምስ ረኣናዮም ኣብ ኣእምሮና ሓደ ስእሊ ይፈጥሩ። ነዚ ስእሊ እዚ ክንኣሊ ድማ ዝከኣል ኣይኮነን፡ ስለዚ ኣእምሮና መኸዘን ዘድልዩናን ዘየድልዩን፡ እንኣምኖምን ዘይነኣምኖምን ነገራት ከም ዝኸውን ይጉበሩ።

ጀፈሪ ማንደር ዝተባሃለ ተመራማሪ ስሉ-ቁጠባ 'ፕራይቬታይዜሽን ኦፍ ኮንሾስነስ' ብዝብል ኣርእስቲ ኣብ ዘስፈሮ ጽሑፍ፡ "ዕላማ ኣወዓውዕቲ ንዓለም ብሓደ ዓይኒ (ናይ ምሕንሻሽ) ከም እትጥምት ምግባር እዩ" ይብል። ዓለም ብዓለማ ንነገራት ብዓይኒ ምሕንሻሽ ክትሪኦ እንተ ኾይና፡ ኣተሓሳስባ መላእ ዓለም ክቕየር ኣለዎ ማለት እዩ፡ እዚ ንምትግባር ድማ ኣወዓውዕቲ ትካላት ንኣእምሮ ወድሰብ ዝሰልብን ዚጋግን ሜላታት ክበላሓቱ ኣለዎም ማለት እዩ። ምውዕዋዕ በዚ ዳሕረዋይ ኣገላልጻ እምበኣር፡ እቲ ንብኡር ኣካል ንግድን ኢንዱስትርን ዘይኮነስ፡ በደልን ምትላልን ይኸውን ኣሎ ማለት እዩ።

ናይ ዘመንና ምምዕዋዕ፡ ሕብሪ፡ ቦታ፡ ግዜን ድምጽን ኣቀናቢሩ፡ ንዘለየ ነገር ከም ተኣምን ዝጉበር እዩ። ካብኡ ሓሊፉ ድማ ኣሉታዊ ሳዕቤን ንዘለዎ፡ ከም ወልፍታት ትምባኾ (ሽጋራ)፡ ኣልኮላዊ መስተን ምንዝርናን ከም ክሸቀጠሎም ዘለዎም ነገራት ብምርኣይ ዘላልን ብዙሓት ንኽህልኽዎም ዝቃለስን ዝጉበርን ኮይኑ'ሎ።

መወዓውዒ ኣብዚ ግዜ'ዚ ኣጉዳስኡት ንዘለዎም ፍርያት ንኸህልኽ ዘይኮነስ፡ ሓሸሸትን ኣባሸኑትን ንኽንከውን እዩ ዝደፋፍኣና። ፍርያት ከወዓውዑ ከለዉ ብኣገልግሎቶም ዘይኮነስ ንኽንልውጦም ወይ ክንትክኦም ብሞዴሎም(ብዓመተ ምህረት) እዮም ዝወዓውዑ። እታ ዝነበረትካ ክዳን፡ ማኪና፡ መላጸዪት ጭሕሚ፡ወይ ኮልጌት፡ ስለ ዝበለየት ወይ ኣገልግሎታ ስለ ዘብቅዐ ዘይኮነስ ፋሽና ወይ ሞደኣ ስለ ዝሓለፈ ናይ'ዚ ዓመት እዚ ካልእ ሞዴል መጺኡ ስለ ዘሎ ክትቕይራ ኣለካ ኢና እንብሃል፡ ብመገዲ ምውዕዋዕ። እዚ ድማ ኣባኻኽኑትን ሓሻሽኑትን እምበር ኣገልግሎት ምሻጥ ወይ ዕዳጋ ምዕባይ ክበሃል ዝከኣል ኣይኮነን።




### እንታይ ክንገብር ንኽእል?

ክኢላታት ስነ-ኣእምሮን መራኸቢታትን ከም ዝብልዎ ካብ ጽልዋ መወዓውዒ ንምድሓን ክንገብሮ እንኽእል ውሑድ እዩ። ሚእቲ ካብ ሚእቲ ኣብ ጽልዋ መወዓውዒ ከይምልጥ ኣይንኽእል ኢና። 'ማንደር' እቲ ካብ ኢሉ ዝተጠቕሰ ክኢላ "ፍልጡትካ፡ ብልሕኻን ተመክሮኻን ካብ ጽልዋ ተለቪዥንን መወዓውዒ ትሕዝቶኣን ክድሕነካ ኣይክእልን እዩ" ይብል። እቲ ዝበለጸ ሜላ ምክልኻል ጽልዋ መወዓውዒ ብፍጹም ዘይምስማዑን ዘይምርኣዩን ምዃኑ ክኢላታት ይምዕዱ። ይኹንምበር ክውገድ ዘይክእል ብምዃኑ፡ ነፍስና ካብ ሓሻሽኑትን ምብኻንን ንምግታእ ጸዕርታት ምክያድ እዩ እቲ ዝሓሸ ኣማራጺ። ነገራት ይኹኑ ኣገልግሎታት ክንዕድግ ኣብ እንሓስበሉ፥ መዓረ ክንደይ ኣድለይቲ ምዃኖም ብምግምጋምን ህይወትና ብዘይ እዞም ነገራት እዚኦም እንታይ ከም ዝጎድላን ድሕሪ ምሕሳብ ክንውስን ኣገዳሲ እዩ። ንብረት ክንቕይር ወይ ሓድሽ ክንውንን ኣብ እንደልየሉ፥ ብቕዓት ናይቲ ዝጸንሐና ወይ ብኩራት ናይቲ ዘይነበረና ንመዓልታዊ ናብራና ማዓረ ክንደይ ጸልይዎ ከም ዘሎ ድሕሪ ምግምጋም ክንውስን የድልየና።

ኣብ መጋየጺ ነገራት ብፍላይ ድማ ኣገዳስኡቶም ብመሰረት ቀዳምነታት ህይወትና ክንሪኦ ኣሎና። ኣብ ኣወለፍቲ ነገራት ከኣ ዝለዓለ ጥንቃቐይ ምግባር ከድልየና እዩ።

***

ሃብቶም

# “ካባይ ንላዕሊ ዝሕጎሱለይ ምስ ረኣኹ ሓጎሰይ ወሰኸ” ቢዘን ወልደሚካኤል

*ተወልደ ኣፈወርቂ (ፊተውራሪ)*



**• ምስ ኣንበብቲ ከላልየኪ?**

- ቢዘን ወልደሚካኤል ወልደማርያም እበሃል። ብ1989 ኣብ ዞባ ደቡብ ንኡስ ዞባ እምኒ ሓይሊ ኣብ ዓዲ ወሃቢት ተወሊደ፡ ዓብየ።

**• ምስ ትምህርቲ መዓስ ኢኹም ተራኺብኩም?**

- ዳርጋ ደንጉዩኒ እዩ ኔሩ። ኣብ 1999 እየ ቀዳማይ ክፍሊ ጀሚረ።

**• ስለምንታይ ደኣ ክሳብ 10 ዓመት እትጉብሪ ጸኒሕኺ?**

- ሽዑ ኣብ`ቲ ንኡስ ዞባ ዝነበራ ኣብያተ ትምህርቲ ካብ 4 ዝሓልፉ ኣይነበራን። ቤት ትምህርቲ ዓዲ ሓንሶ፡ ዓዲ ቆሖ ኩዶ ኣቡዐር፡ ድርኮ ካብኣን ዝሓልፉ ኣይኮናን። እዚኣን ከኣ ንነፍሲወከፍ ቆልዓ ከዕንግላስ ይትረፍ፡ ካብ ምሉእ ስድራ ናይ ሓደ ዕድል እንተተረኺቡ’ውን ምስ ጽቡቕ ዕድል’ዩ ዝቖጸር። ንኹሉ ንምምቕራሕ ተባሂሉ’ዩ መስለኒ፡ ካብ’ተን ትምህርቲ ዘየእተዋ ስድራቤታት ሓሓደ ዕጫ ክገብራ ይዝከረኒ። እዚኣን’ውን ምስናይ ርሕቕትን ዓቐበ ቁልቁለትን ተወሲኽወን ብእግሪ ቆልዓ ክውጻኣ ዝክኣላ ኣይነበራን። እዚ`ውን ደሓን ምስተሰግረ፡ ካልእ ሽግር መጺኡ፡ እተን ንዓይ ከምህራኒ ዝኽእላ ኣብያተ-ትምህርቲ ኩዶኣብዐርን ዓዲ ሓንሶን እየን ኔረን። ዓዲ ቆሖ ኑቲ ዘላቶ ከባቢ’ውን ትኣክል ስለዘይነበረት ንዓይ ኩተምህረኒ ብዝኾነ መንገዲ ኣይሕሰብን እዩ ብዘይ ብእኡ’ውን ዕድል እንተዝወሃበንስ ካብ ዓድና ኣዝያ ርሕቕቲ ስለዝኾነት፡ ብዓንጋ ቈልዓ ኣይኮነን ብዓንጋ ጉብዝ’ውን ኣይከኣልን እዩ። ምስ ናይ ዘይጥጡሕ መንገዱ ከባቢ 20 ኪሎሜተር ወይ ልዕሊኡ’ዩ ዝበጽሕ።

እተን ናብ ዓድና ዝቐረባ ኣብያተ ትምህርቲ፡ ዓዲ ሓንሶን ኩዶ-ኣቡዐርን እውን ዕድል ክረኽበለን ኣይከኣልኩን። ምስ`ቲ ዝነበረ ዋሕዲ ኣብያተ-ትምህርቲ ካብ ስድራ ሓደ ሰብ ጥራይ እዩ ኣብ ሓንቲ ቤት ትምህርቲ ክኣቱ ዝፍቀደሉ ነይሩ። 11 ኣሕዋት እንተድኣ ኣለዉኻ እንተነፉዕካ እቶም ክልተ (ሓደ ኣብ ቤት ትምህርቲ ኩዶ-ኣቡዐር፡ ሓደ ኸኣ ኣብ ቤት ትምህርቲ ዓዲ ሓንሶ) ምስ ኣተዉ፡ እቶም ዝተረፉ ክመሃሩ ኣይክእሉን እዮም። ስለ`ዚ ኣነ ኸኣ ምዕባይ ሓብተይ ኣብ ቤትትምህርቲ ዓዲ ሓንሶ፡ ምዕባይ ምዕባየይ ሓወይ ከኣ ኣብ ቤት ትምህርቲ ኩዶ-ኣብዐር ስለዝነበሩ፡ ዕድል ናይቶም ክመሃሩ ዘይብሎም በጺሑኒ ማለት እዩ።

ሓደ ግዜ ኣደይ ቡን ኣፍሊሓ ክልቲኦም ኣሕዋተይ ጥራዝ ሒዞም እናኣንበቡ እንከለዉ፡ ብቕንኢ ጫጭ! ኢለ በኺየ። ኣደይ ክትኣባብደኒ ኢላ፡ እንተፈተኻት፡ “ንሳቶም እናኣንበቡ... ንዓይ ከኣ ትምህርቲ ኣእትውኒ” ኢለያ። “ወይ ኣነ ጓለይ እሞ ምሳይ ዘይተዕልሊ” ትብለኒ፡ ኣነ ኸኣ “ንስኺ ደኣ ምስ ቡንኪ ኣዕልሊ” ኢለያ።

ኣብዚ ዝብለካ ዘለኹ ግዜ፡ ኣብ ማይ ልሓም እትብሃል ዓዲ፡ ካብ ዓድና ከባቢ 10 ኪ.ሜ እተኸውን ብዓቕማ`ውን ዓቐበ ቁልቁለት ዝነበራ ዓዲ፡ ሓደ ናይ ግንዘብ ዝምህር መምህር ኔሩ። ንወርሒ ካብ ኣርባዕተ ወይ ሓሙሽተ ናቕፋ ዘይሓልፍ`ዩ ዘኽፍለና ኔሩ። ከም`ዚ ኣዚለ ወይ ከኣ መዋእለ ህጻናት ዓይነት እዩ። ተገዲሱ እዩ ዝምህር፡ ተወሳኺ ኸኣ ግርማይ ሓወይ ሽዕኡ ኣብ ገዛ ንእሽቶ ሰሌዳ ኔራትና ይምህረኒ፡ ኣነ ኸኣ ብተገዳስነት ኩሉ ንቐዳማይን ካልኣይን ክፍሊ ዝኾነኒ ሒዘ። እቲ ናይ ቤት ትምህርቲ ማይልሓም ክፍሊ ስለዘይቁጸር፡ ኑቲ ድሮ ዝመለኸክዎ ትምህርቲ ክደጋግሞ ትርጉም ኣይነበሮን።

**• እሞ ትምህርቲ ሓዲግክዮ?**

- ኖኖእ...! ከምኡ ዝበሃል ነገር የልቦን። ኣብ ባጽዕ ሓብተይ ኣላትኒ፡ ናብኣ ከም ዝኸይድ ተገይሩ፡ ኣብኡ ኣብ ዕዳጋ፡ ሰሚን ኣብ እትብሃል ቤት ትምህርቲ ተመዝጊበ፡ ትምህርቲ ሮቡዕ መዓልቲ ጀሚረ። እታ ቀድሚ ዕረፍቲ ዝኣተወትና መምህር፡

መላመዲ ኢላ፡ ኣብ ሓደ መስመር "ሀሀሀ..." ትሕት ኢላ ኸኣ፡ "ለለለ..." ኢላ መስመር ምሉእ ጽሒፋትልና። ኣነ ኸኣ ኩሎም ፊደላት ናይ ትግርኛ ክሳብ 7ይ ኣናብባኣም ጽሒፈ ሂበያ። እዛ መምህር ተገሪማ ናብ ዳይረክተር ወሲዳትኒ። ዳይረክተር ከኣ ኩነታተይ ርእያ ናብ 2ይ ክፍሊ ኣሕሊፋትኒ። ኣብ 2ይ እውን ከምኡ ዓርቢ ጥራይ ተማሂረ፡ ሰኑይ 3ይ ክፍሊ ኮይነ። ናይ ቀዳማይን ካልኣይን ክፍሊ ባጀላ የብለይን። ደሓር ግን ገለ ኣብ ካልኣይ ክፍሊ ክሸሰበሉ ዝግብኣኒ ናይ ቃላት (vocabulary) ከም ዝሸሰርኩ ተረዲኡኒ። ብዝኾነ ኣብ ሳልሳይ'ውን ቀዳመይቲ ወጺአ፡ ናብ ራብዓይ ክፍሊ ሓሊፈ። 4ይ ኣብ ኣስመራ ቤት ትምህርቲ ኣዱሊስ ተማሂረ፡ 5ይ ክፍሊ ናብ ዓዲ ከይደ፡ ኮለል እዩ።

**• ተቐቢሎምኺ ግና?**

- እወ! ክልቲኦም ኣሕዋተይ ካብ ቤት ትምህርቲ ኩዶ-ኣቡዑር (2ይ ደረጃ ስለዘይነበረ) ናብ 2ይ ደረጃ ቤት ትምህርቲ ዓዲ ወግሪ (ሳንጆርጆ) ስለዝኸዱ፡ ኣደይ ከኣ ጽምዋ ክትክእሎ ስለዘይከኣለት፡ ኣነ ካብ ኣስመራ ናብ ዓድና ከይደ ትምህርተይ ቀጺለ። ሕጂ ድሮ ትምህርቲ ጀሚረ ስለዝኾንኩ ባጀላይ ሒዘ ከይደ፡ ኣትየ ኸኣ።

**• ይቕረታ ግበርለይ ክሳብ ሕጂ ኣደይ ጥራይ ኢኺ ትብልኒ ዘለኺ። ኩነታት ናይ ኣቦኺም ከ?**

- ኣነ ጓል 8 ወርሒ እንከለኹ'ዩ ብሞት ተፈልዩና። ኣነን ምዕባይ ሓብተይን ከኣ ዝኾነ ምስሊ ናይ ኣቦና የብልናን። ግርማይ ሓወይ ግን ቁሩብ ሃሳስ ስእሊ ከም ዘለዎ የዕልልና። ክሳብ ናይ ትምህርቲ ሓገዝ ክንገብረልናስ ዕድል ኣይረኸበን፡ ንሕና'ውን ከምኡ። ስለ'ዚ ኣደይ እያ ክንዲ ኩሉ ኾይና ኣብ ትምህርቲ ጸዒራትልናን።

**• እሞ ትምህርቲ ከመይ ቀጺልኪ?**

- ኣብ'ታ መጀመርታ ዓመት ንዓዲ ዝኸድኩላ ሳልሰይቲ እየ ወጺአ፡ ብሓጎስ ከኣ ተቐቢለዮ። ብውሕዱ ንዝመጽእ ዓመት መወዳድርቲ ረኺበ ከም ዘለኹ በሪሁለይ። ደሓር ከኣ ኩሉ ሳዕ ግርማይ ሓወይ ኣብ ኣእምሮይ ዝተኸሎ እምነት ኔሩ፡ "ኩሉ ሳዕ ቀዳማይ ትወጽእ እንተድኣ ኣለኺ፡ መወዳድርቲ ስለዝሰኣንካ እምበር ግድን ኑቲ ኩሉ ትምህርቲ ስለዝበጻሕካዮ ከይከውን ይኽእል እዩ፡ ስለ'ዚ ንመን ቀዲመ ዘይኮነስ፡ ኑቲ ዝተመሃርክዎ ክንደይ ሒዘዮ ኣገዳሲ" ይብለኒ ስለዝነበረ፡ መወዳድርቲ ረኺበ ኢለ ተሓጉሰ። ስለምንታይ ቀዳመይቲ ዘይወጻእኹ ዝበለኒ ሰብ'ውን ኣይነበረን። ካብኡ ንደሓር ግን ቀጻሊ 1ይቲ እየ ዝወጽእ ኔረ።

**• ኣብ ትምህርቲ ሓያል ክትኮኒ ዝሓገዘኪ እንታይ ኔሩ?**

- ጽልዋ ናይ ኣሕዋተይ፡ ኣውራ ኸኣ ጽልዋ ናይ ግርማይ ሓወይ እዩ። ግርማይ ብቓልን ብተግባርን'ዩ ክሳዕ ከም ዘለኒ ዝምዕደኒ ኔሩ። ንሱ ኣዝዩ ንፉዕ ተማሃራይ እዩ። ዝበዝሐ ናይ ትምህርቲ ሂወቱ ካብ 'ዩኒት' ቀዳማይ እናወጸ እዩ ወዲኡዎ። ስለ'ዚ ንፍዒ ክብለኒ እንከሎ፡ ከመይ ከም ዝንፋዕ እውን የርእየኒ ነይሩ። ምዕባብየይ ሓብተይ እውን ድሕር ኢላ ድኣ እያ እቲ ትምህርቲ ጀሚራቶ እምበር፡ ንሳ እውን ንፍዕቲ እያ ኔራ። ስለ'ዚ ንሳቶም'ኳ ዝርኣይዎ ዘይብሎም ዝነፍዑ ድኣ ኣነ ንሳቶም እንክለዉኒ እንታይ ዘየንፍዕ ኣሎኒ። ክልቲኦም ኣሕዋተይ ኑቲ መንፈስ ናይ መንፍዓት ሰሪሖሞ ስለዝጸንሑ፡ ኑቲ ዝሰርሕዎ መንፈስ ምንባር ከቢድ ኣይነበረን። ንሳቶም እዮም ንዕኡ ንምህናጽ ሓያል ስራሕ ሓሊፎም።

**• ንኣሕዋትኪ'ኺ ክነፍዑ ዝደረኾም ሓቲትክዮምዶ ትፈልጢ?**

- ይፈልጠ እንድየ! ኣደይ እያ። ምሁር ምሃይም፡ ምሃይም ምሁር.. ዝብሃል ነገር ኣሎ። እቲ ቀዳማይ ፊደል ዝቐጸረ ግን ከኣ ምስትውዓል ዝጎደሎ ማለት እዩ። እቲ ካልኣይ ከኣ ፊደል ዘይቆጸረ ግን ከኣ መስተውዓሊ ማለት እዩ። ኣደይ ካብቲ ካልኣይ ኢያ። ኣይተማህረትን ግን ከኣ ቁምነገር ትምህርቲ ጽቡቕ ጌሩ ዝድርዳኣ'ያ። ክንዲዝኾነ ንሕና ክንገብሮ ዝግባኣና ባዕላ እናገበረት ክንዲ ኣቦን ክንዲ ኣደን ኮይና፡ ኣገዳስነት ትምህርቲ ኣብ'ቲ ገዛ ከምዝዓዘዘ ጌራ።

**• እሞኸ ዓስባ ከፊልኩማ'ዶ?**

- ንሳ ክንድኡ ጥራይ ትጽበ ኔራ ትኸውን፡ ዓስበይ ተኸፊለ'ውን ትብል ትኸውን'ያ። እንተ ኣነ ጌና! ግርማይ ሓወይ ብዓውዲ ምህንድስና (civil engineering) ብማዕርግ ተመሪቑ፡ ኣብርሀት እውን ብዓውዲ ሕክምናዊ ላባራቶሪ (clinical laboratory science) ተመሪቓ፡ ኣነ ኸኣ ብዓውዲ ህዝባዊ ጥዕና (public health) ተመሪቐ፡ ኣብ ሚኒስትሪ ጥዕና ኣብ ክፍሊ ምውሓስ ጥዕና ሰራሕተኛታት (environmental health division occupational health and safety) እሰርሕ ኣለኹ።

**• እስከ ናብ ናይ ትምህርቲ ሂወትኪ ክመልሰኪ ዝበርትዐ ብድሆ ኣብ ትምህርቲ እንታይ ኔሩ?**

- ትምህርቲ ደልየ ብዙሕ ዓድታት'የ ኮሊለ። ማይ-ልሓም፡ ባጽዕ፡ ኣስመራ፡ ዓዲ ሓንሶ፡ ኩዶ-ኣበዑር። ኣብ ሽዕኡ ኾይነ ክርእዮ እንከለኹ፡ ብዙሕ ከም ሽግር ርእየዮ ኣይፈልጥን እየ። 1ይ ክቱር ዝኾነ ድልየት ናይ ትምህርቲ ኔሩኒ፡ ካልኣይ ኣመራጺ'ውን ኣይነበረን። ኣብ ሕጂ ኮይነ ክርእዮ እንከለኹ ግን ዓመት ምሉእ እሞ ክሳዕ ንሳዋ ዝኸይድ መዓልታዊ ከባቢ 22 ኪ.ሜ እናተመላለስኩ ክማሃር'ሲ ንዓይ'ውን ይደንጽወኒ እዩ። ክሳስ 7:30 ድ.ቐ ስለዝጅምር፡ ግድን በርሀ ኣይበርሀ ለይቲ ክትብገስ ኣሎካ። ካብ'ኡ ዝነኣኻ ኩዶ-ኣቡዑር ትኣቱ፡ ምስ ርሃጽካ ኸኣ ናብ ክፍሊ።

ኣብ መንገዲ ክኾልል ዝሓደረ ዝብኢ ናብ ስፍርኡ ክኸይድ ክትረኽቦ ንቡር ነገር እዩ። እንዳ'ዛብኡ፡ ጉርንጉራ፡ ዓዲ ወደል ክሳብ እትውዳእ በይንኻ እንተድኣ ኬንካ፡ ነብስኻ መሸቕ እናበለ ኢኻ ትኸይድ። ኣብ'ቲ እዋን ከኣ ሬሳ ናይ ወያነ ዝለመዱ ስለዝነበሩ ንዓና'ውን በይንና እንተዳኣ ረኺቦሙና፡ መለሳ ሲጋ'ዶ ኣለዎ ኮይኑ.....? ወኻርያ'ኳ እንታይ ገባሪት ኾይና ግን ከኣ ተሰምብደካ፡ ምስ ሽግር ዳኣ ኣይሕሰብን እዩ እምበር፡ ስምባደስ ምዓስ ጥዑም ኮይኑ።

ናይ ምሸት ክትምለስ እንከልኻ ኸኣ ጸሓይ ኣብ ግንባርካ እናዘበጠትካ ትምለስ። ተፈዲስካ ትኽ ኢልካ እንተድኣ ኬድካ ሰዓት 3:00 ኣቢልካ ገዛኻ ትኣቱ። ድኻም ስለዘለካ ግን ምሳሕ እውን ኣይረኣየካን'ዩ፡ ቁሩብ ኣዕሪፍካ ክሳብ ጽሓይ ትዓርቀካ ክረምቲ እንተዳኣ ኾይኑ ጻህያይ ኣሎ፡ ባሪቕ ኣሎ ቀውዒ ከኣ ዓጺድ፡ መኼዳ ወ.ዘ.ተ ኣለዉ ዕረፍቲ የለን። ምሸት ኣቲኻ ኸኣ ላምባ ጌርካ ተጽንዕ ኩለን መዓልትታት ከኣ ብኸም'ዚ ይደጋገማ።

**• ወሊድስ ዝኣኸለት ጓሎም ክትመስሎም እዮም ዝደልዩ፡ ምናልባት ከምዚ ዓይነት ኣየጋጠመክን?**

- ሾሽግሩ ብኣብርሀት ሓብተይ ሓሊፉ። ኣብረሀት ሓብተይ 11 ክፍሊ ኣብ ሳንጆርጆ ምስ ወድኣት፡ ከምኡ ዓይነት ተርእዮታት ተራእዩ። ግን ሓቆም እዮም፡ ካብ'ቲ ዓድና ቅድሚ ሓብተይ ናብ ሳዋ ዝኸደት ጓል ኣይነበረትን። ምስ'ቲ ዝበሃል

ዝነበረ፡ ክብደት ሳዋ ቅድሜና ዝኸደት ጓል ስለዘይነበረት መምሃሪ ከይንኸውን ፈራሓ'ያ መስለኒ ከምኡ'ታት ዝዓይነቶም ሕቶታት ኔሮም። ግርማይ ሓወይ ግን ኣቐዲሙ ሳዋ ከይዱ ስለዝነበረ፡ ክንከይድ ብምሉእ ሓይሉ ደፊኢልና። እቲ ዝነበረ ኸኣ ፈተነ እምበር ኣይጸለወናን። ኣብርሁት ሓብተይ ከኣ ነጥቢ ኣምጺኣ ምስ መጸት፡ እቲ ፈተነ ኣባይ ጉዲሉ፡ ግን ኣይነብረን ኣይብለካን።

**• በሊ ንሳዋ ንውረድ፣ ሳዋ ከመይ ጸኒሓትኪ እንታይ ከ ረቢሕክላ?**

- ሳዋ ረቢሐላ ጥራይ!? ምናልባት ካልኦት ሰባት ግዜ ረኺቦም ንድግማ ይጥቀሙላ ኔሮም ይኾኑ። ንዓይ ግን ሓዳስ ቤት ትምህርቲ ኢያ። እታ ካልኣይ ደረጃ ዝወዳእኩላ ቤት ትምህርቲ ኩዶ-ኣቡዑር ሓዳስ ቤት ትምህርቲ'ያ ኔራ። መጀመርታኣ ኸኣ'ያ ንዓና ንሳዋ ትሰድና ዘላ። ካብ ሓድሽ ቤት ትምህርቲ እንታይ ጎዶሎታት ዘይትጽበ። ቤት ንባብ ኣይነበረን፡ መምሃራን`ውን ሓደስቲ ምስ ምኳኖም መነባብሮ ናይ`ቲ ዓዲ ክሳብ ዝለምድዎ ሓርጎጽጎጽ ኔርዎ። ስለ`ዚ ብዙሕ ነኳላት ኔሩና እዩ።

ሳዋ ከም`ቲ ኩሉ ዝብሎ ናይ ሕብረ ብሄራት ሌላ፡ ሓባራዊ ናብራ ወ.ዘ.ተ ንዓይ ተወሰኽቲ ነገራት'ዮም ኔሮም። መዛኖይ ተማሃሮ ረኺበ ኣብ ትምህርታዊ መዳዩ ኣበይ ከም ዘለኹ ክግምግም፡ ጉድለታተይ ክዓብስ ዕድል ረኺበ። ዝደለኽዮ ዓይነት መጽሓፍ፡ ሰብ፡ ግዜ፡ መምህር ኩሉ ትረክብ። ናይ ብሓቂ ኸኣ በቲ ናይ ቅድሚኡ ዝነበረኒ ዓቕሚ እንተዝፍተን እቲ ውጽኢት ካልእ ምኾነ።

**• ኣብ ሃገራዊ መልቀቒ ፈተና ከመይ ኣመዝጊብኪ?**

- እንግሊዝ ጉድ ጌራትኒ፡ ንሳ 'C' ከይዳ 3.6 ኣምጺኣ። እዛ እንግሊዝ ሰብኣየይ ክትከውን ግዜን ዕድልን ረኺበ'ያ። ከም`ቲ ኣቐዲመ ዘዕለልኩኻ 3ይ ክፍሊ ኢለ`የ ጀሚረ። ነጢረዮም ዝሓለፍኩ ክፍልታት ቃላት ከይከሰብኩሎም እየ ሓሊፈ። ደሓር ከኣ ምስ`ቲ እታ ቤት ትምህርትና ኣብ ርሑቕ ገጠር ምህላዋ፡ ናይ መራኸቢ ብዙሃን፡ መጻሕፍቲ ወ.ዘ.ተ. ዕድል ኣይነበረናን። ደሓር ከኣ ናይ ምዝራብ (Spoken English) ዓቕምኻ ከተሐይል ኢልካ ብእንግሊዝ ደርጎስጎስ እንተደኣ ኢልካ እቶም መማህርትኻ ከምዚ.... 'ሃዳዲ.....!' ስለዝብሉኻ፡ ንስኻ ኸኣ ከምኡ'ም ዓቃባዊ ትኸውን፡ እምበርከስ




ክትንጸል ኣይትደልን። በዚ ኾነ በቲ ግን ደርጎስጎስ ምባል እያ ኔራ 'ታ ቅንዕቲ፡ ኣይተገብረትን፡ ካብ ማትሪክ ሓሊፋ ኣብ ኮሌጅ እውን ዝበዝሐ ነጥበይ ብኣኣ'ዩ ለጠቕ ኢሉ።

**• ኣብ ኮሌጅ ድኣ ብማዕርግ (GREAT DISTINCTION) ተመሪቕኪ ኮፓ ክትወስዲ `ዶ ኣይረኣኹኽን?**

- እወ! ሓቕኻ ኪኖኡ ግን ክኽየድ ይክኣል ኔሩ።

**• ኣብ መዓልቲ ምረቓኺ ስምኪ ብማዕርግ ምስተጸዋዕኺ እንታይ ተሰሚዑኺ?**

- ፍሉይ ነገር ኣይተሰመዓንን። ደሓር ከኣ እቲ ኣብ መዓልቲ ምረቓኻ ዝወሃበካ ውጽኢት በብሰሚስተሩ ክተመዝግቦ ዝጸናሕካ ነጥቢ ስለዝኾነ ሓድሽ ነገር ኣይኮነን። በብሰሚስተሩ ተሓጉስካሉ ወይ ጉሂኻሉ ኣለኻ ማለት'ዩ። ብማዕረግ ክምረቕ ምኳነይ ይፈልጥ ኔረ፡ ኣብ ሽዕኡ በጺሖም፡ እቶም ናይ ሽልማት ከይጠልሙኒ ኣይሰጋእኹን (ስሓቕ)። ደሓር ግን ኣብ ደገ ምስ ወጻእኩ፡ ካባይ ንላዕሊ ዝሕጎሱለይ ምስ ረኣኹ ሓጎሰይ ወሲኹ።

**• ክቱር ርእሰ-ምትእምማን ዘለኪ እኺ ትመስሊ። ሰብ'ውን ከምኡ ኣዕሊሎምኒ። ብኸመይ ኣጥሪኽዮ?**

- እዋእ! ርእሰ-ምትእማን ከም ዘለኒ ንስኻ ትነግረኒ ኣለኻ። ብዛዕባ ዝገብሮምን ዝዛረቦምን ቅኑዓት ኢለ ዝኣመንክሎም ነገራት ተሰኪፈ ኣይፈልጥን እየ። ግን ርእሰ-ምትእምማን ኣጥፊአ ስለዘይፈልጥ`ሲ ብኸምዚ ኣጥረየዮ ክብለካ ኣይክእልን እየ። ኣብ ኑብሰይ ብዛዕባ ምጥራይን ምጥፋእን ርእሰ-ምትእምማን ሓሲበሉ'ውን ኣይፈልጥን። ክግምት ግን ትዛረቦ ዘይብልካ ክትዛረብ እንተድኣ ፈቲንካ ኢኻ ርእሰ-ምትእምማን ተጥፍእ ትኸውን። ዝዛረቦ እንተዘይብለይ ከኣ ኣይዛረብን እየ። ኣታ ብዛዕባ ዘይፈልጦ ኣይተዛርበኒ....!

**• መዓልታዊ ብእግርኺ ከባቢ 22 ኪ.ሜ እናተመላለስኪ፣ እሞ ጸሓይ፣ ቁሪ፣ ዝብኢ፣ ጸልማት፣ ድኻም ወዘተ ኣሎ። ክተቋርጽዮ ተደናዲንኪ ትፈልጢ` ዶ?**

- ፈጺመ! ኸቋርጾ ንዝደለየ ምኽኒት ክኸውን ይኽእል`ዩ፡ ምኽንያት ግን ፍጹም! ካብኡ ዝነውሕ ዝተጓዕዙ ድኣ ዘየመኽንዩ!? ከቋርጽ ንዝሓሰበ፡ ምኽንያታት መሊኣም እዮም። ግን ከኣ ድሌት ናይ ትምህርቲ ስለዘሎ ዝብኢ ፈሪሑ ትምህርቲ ዘቋረጸ የለን። ደሓር ከኣ ካብ ዓድና ዝርሕቐ መዓልታዊ ከባቢ 30 ኪሎሜተር እናኸዱ ዝመላለሱን ትምህርቶም ዘዛዘሙን ስለዝነበሩ፡ ናተይ እውን ሕጂ ድኣ ኣዘኪርካኒ እምበር፡ ከም ርሕቀት ኣይሓሰቦን ኔረ።

**• ስለምናታይኪ`ባ ህዝባዊ ጥዕና (Public Health) መሪጽኺ?**

- ብኸልተ ነገራት`የ መሪጸዮ። ኣብ ካልኣይ ደርጃ ኩዶ-ኣበዑር እንከለኹ ካብ`ቲ ሕክምና፡ ሓካይም መጺኦም ንዓይ ምስ 5 ኣወዳት ቁሩብ ትምህርቲ ሂቦም፡ ኑቲ ከባቢ ብዛዕባ ጽሬት ከባቢ ኣስተምህሮ ከም `ንህብ (ማለት (Health Promoters) ይገብሩና ኔሮም። ኣነ ንህዝብኻ፡ መማህርትኻ ኣብኡት ምኳን ደስ እብለኒ ስለዝነበረ፡ ነዚ ኣስተምህሮ ዝሓዘ ዓወዲ ደስ እብለኒ ኔሩ። ከም ካልኣይ፡ ካብ 1ይ ዓመት ናብ 2ይ ዓመት ምስ ሓለፍና፡ እቶም ዝለዓለ ነጥቢ ዝነበሮም ናብ`ዚ ዓውዲ ይኣትዉ ስለዝነበሩ፡ ውድድር ደልየ ናብኡ ኣትየ። ኣይጸላእክዎን ከኣ።

**• ኣብ መጻኢ እንታይ መደብ ኣሎኪ?**

- ዕድል እንተድኣ ጌረ ደኣ ንዝለዓለ ትምህርቲ ብዓውዲ Epidemiology ማስተርስ ክገብር እደሊ።

**• ጽቡቕ ዕድል ንምነየልኪ ቢዘን፡ እንቛዕ ኸኣ ንዓኽን ንስድራኽን እዚ ኣርኣየኩም።**

- ኣሜን! የቐንየለይ ከኣ!

# “እቲ ሕቶ መጻኢ ናይ’ታ ቈልዓ እንተ ኾይኑ እቲ ዝበለጸ ሕጂ እንተ ተማሂራ እዩ”

## ዒሻ መሓመድ እድሪስ

*ኣለላ ፍስሃየ*

ዒሻ መሓመድ እድሪስ ትበሃል። ኣብ ወርሒ ጥቅምቲ 1991 ዞባ ሰሜናዊ ቀይሕ ባሕሪ ንኡስ ዞባ ገልዓሎ፡ ሓሬና ኣብ ትብሃል ዓዲ ተወሊዳ። ኣቦኣ፡ ብጀላቡ ናይ ንግዲ ስራሕ ይሰርሕ ስለዝነበረ፡ ጓል ኣርባዕተ ዓመት ምስ ኮነት፡ ምስ ስድራኣ ናብ ባጽዕ ጥዋለት ናብ ዝብሃል ከባቢ ግዒዛ። ጸኒሖም ናብ ግራር ግዒዞም። ኣብ ግራር፡ ቅድስቲ ሃና ኣብ ዝብሃል መውዓሊ ህጻናት ‘ፕሪስኩል’ ጀሚራ። መባእታ፡ ካብ ቀዳማይ ክሳዕ ሓሙሻይ ኣብኡ ተማሂራ። ቀጺላ፡ ማእከላይ ደረጃ ካብ ሻድሻይ ክሳብ ሻሙናይ ሳንፍራንቼስኮ ኣብ ዝብሃል ቤት ትምህርቲ ተማሂራ። ካብ ታሽዓይ ክሳዕ ዓስርተ ሓደ ኣብ ቤት ትምህርቲ ሰምሃር ድሕሪ ምምሃር፡ ኣብ 2009 ናብ ሳዋ ወሪዳ ... ከይውድኣና ንዝሰፍሐ ሓበሬታ ምስኣ ናብ ዝተኻየደ ዕላል ነብለኩም፦

*** ሳዋ ከመይ ረኺብክዮ?**

- ጽቡቕ፡ ንእሽቶይ ከለኹ ዓፋር እንተ ዘይኮይኑ ትግርኛ ኣይክእልንየ ነይረ። ኣብ ባጽዕ ትምህርቲ ምስ ጀመርኩ ለሚደዮ። ኣብ ሳዋ ድማ ካብ ዝተፈላለዩ ብሄራት ምስ ዝመጽኡ ተመሃሮ ሓቢርካ ስለ ትመሃር ዝረኸብክዎ ፍልጠትን ሌላን ዓቢ እዩ። ዝረገጽክዎን ዝረኣኽዎን ሰፊሕ ከባቢ እውን ከምኡ ካልእ ፍልጠት እዩ።

*** ትምህርቲ ኣብ ሳዋ እሞ ከመይ ነይሩ?**

- ጽቡቕ፡ ንመሃር ንተሓጋገዝ ኔርና። ኩሉ ብመደብ ስለዝኸይድ ኣብቲ መደብ ኣቲኻ ትምህርትኻ ክትከታተል ይሕግዘካ እዩ። ምኽንያቱ ካልእ ስራሕ ይኹን ካልእ ጉዳይ የብልካን። ግዜኻ ብዝግባእ ኢኻ ትጥቀመሉ። ዓመት ተማሂርና ማትሪክ ምስ ተፈተንና ወተሃደራዊ ታዕሊም ወሲድና።

*** ኣባል ክንደይ ዙር ኢኺ ማለት እዩ?**

- 22

*** ሕራይ ክንደይ ነጥቢ ኣምጺእኪ?**

- 3.6

*** ቀጺልኪ ናበይ ኣቢልኪ?**

- ናብ ኮሌጅ ማይ-ነፍሒ።

*** እንታይ ዓይነት ዓውደ-ትምህርቲ**



**ኩተጽንዒ መሪጽኪ?**

- ኮምፕዩተር ሳይንስ።

*** ስለምንታይ ኮምፕዩተር ሳይንስ ኩተጽንዒ መሪጽኪ? ብምርጫኺ ድዩ ብዝረኸብክዮ ነጥቢ?**

- ብምርጫይ እዩ። ምስ ኮምፕዩተር ኣብ ሃይስኩል እየ ተላልየ። ናይ ኮምፕዩተር ነገር ኩሉ ይስሕበኒ፡ ይምስጠኒ ነይሩ። ብዙሕ ግዜ እውን ኣብኡ የጥፍእ ነይረ። ስለዚ ይፈትዎ ስለ ዝነበርኩ ከድምዓሉ ከም ዝኽእል ኣይጠራጠርን እየ ነይረ።

*** ሕራይ ከመይ እሞ ነይሩ ትምህርቲ?**

- ጽቡቕ፡ ኣብ ፈለማ ክብድ ይብለኒ ነይሩ። እናጸናሕኩን ኣበርቲዐ ክከታተሎ ምስ ጀመርኩ ግና እናተገልሃለይ ከይዱ። ዝያዳ ድማ ብጉጅለ ዝግበር መጽናዕቲ ስለ ዝነበረ ሓደ ዝተረደኦ ነቲ ካልእ ስለ ዝሕግዞ ዝያዳ እናተረደኣኒ ከይዱ።

*** ግርም፡ ኮምፕዩተር ሳይንስ ሰፊሕ ዓውዲ እዩ፡ ንስኺ ብፍሉይ ዘጽናዕክዮ ወይ ዝተማሃርክዮ እንታይ ዓይነት ትምህርቲ እዩ?**

- ኮምፕዩተር ሳይንስ ሰፊሕ እንድዩ ንኹሉ ኩተጽንዖ ዝከኣል ኣይኮነን። ኣብ ሓደ ዓውዲ ኣተኵርካ ኢኻ ተጽንዕ። ንኹሉ ኩተጠቓልሎ ዝከኣል ኣይኮነን። ከምኡ ስለዝኾነ፡ ኣነ ዘጽናዕክዎ ‘ፕሮግራሚን’ ዝብሀል ዓይነት ትምህርቲ ናይ ኮምፕዩተር ሳይንስ እዩ።

*** ብዛዕባኡ እስከ ኣስፊሕኪ ግለጽልና።**

- ‘ፕሮግራሚን’፡ ሶፍትዌር ኮይኑ ንሓደ መደብ ስራሕ ወይ ድማ ዕማም ብዝቐልጠፈ ኣገባብ ሓበሬታ እናሃብካን እናተቐበልካን ስራሕካ እተካይደሉ ሓደ ኣካል ወይ ድማ ‘ብረይን’ ናይ ኮምፕዩተር እዩ። ቁጽሪ ዘይብሉ ዓይነት ፕሮግራም እዩ ዘሎ።

*** ስለዚ ንስኺ ዘቕረብክዮ ፕሮጀክት ብዛዕባ እንታይ ዝምልከት እዩ ነይሩ?**

- እቲ ፕሮጀክት ብጉጅለ እዩ ቀሪቡ። ሓሙሽተ ደቀንስትዮ ኢና ኔርና። እቲ ንናይ መወዳእታ መመረቕታና ዘቕረብናዮ ወረቐት ወይ ድማ ፕሮጀክት ንOnline Banking ዝምልከት ሶፍትዌር እዩ። እዚ ዓይነት ፕሮግራም ንናይ ባንክ ሕሳባት ምሉእ ሓበሬታ ዝህብ ኣብ ምውህሃል ይኹን ምትሕልላፍ ገንዘብ ኣገልግሎት ዝህብ ፕሮግራም እዩ። እቲ ተቐርቦ ድማ ሓድሽ ፕሮጀክት ክኸውን ስለ ዘለዎ፡ መርበባት ሓበሬታ እናተወከስና ኣብ መወዳእታኡ ሓደ ከስርሕ ዝኽእል ንOnline Banking ዝምልከት ፕሮግራም ኣዳሊና ተመሪቕና።




*** ኣገባብ ኣጸናንዓኺ ከመይ እዩ?**

- ኣብ ክላስ መምህር ክምህር ከሎ ምሉእ ኣድህቦ ገይረ እየ ዝከታተሎ። ካልእ ዝሓስቦ የብለይን። ምሉእ ኣድህቦይ ኣብ ትምህርተይን መጽናዕተይን እየ ዝገብር። ብጉጅለ ኣብ ዝግበር መጽናዕቲ እውን ከምኡ ብተመሳሳሊ። ስለዚ ትርፊ ግዜ ዝብሎ የብለይን። እንተሎ ድማ ኣንብብ። ዝበዝሕ ግዜ ምሸት ኣብ እዋን ድቃስ እየ ዘጽንዕ። ንግሆ ዘጽንዓሉ ግዜ እውን ኣሎ። ጽሙው ዝበለ ሃዋህው ክረክብ ከለኹ ብሕት ኢለ አጽንዕ። ሸምዳዲት ኣይኮንኩን። ነቲ ዘጽንዖ ዘለኹ ዓውደ ትምህርቲ ብኹሉ ሸነኽ እየ ክድህስሶ ዝፍትን። መጽሓፍቲ ይኹን ካልእ መወከሲታት እናገበርኩ ብዝግባእ ምስ ዳህሰስክዎ ሽዑ ኣጸቢቑ ይርዳኣኒ። ግርም ገይረ ድማ እሕዞ።

*** ከመይ ዓይነት ተመሃሪት ኔርኪ?**

- እዋእ! ንፍዕቲ! ንፍዕቲ እየ ነይረ ዝብል። ዝያዳ ግና ኣብ ሃይስኩል እናሓየልኩ መጺአ። ማለትሲ ትምህርቲ ክትለግቦ ኢኻ ዘለካ። ክትፈትዎ ድማ ኣለካ። እናተረደኣካ ብሉጽ ወይ ድማ ደሓን ዝኾነ ነጥቢ እናምጽኣካ ክትከይድ ከለኻ ዝያዳ ኢኻ ተገዲስካ ትከታተሎ። ምንባብ ድማ ከምኡ ንኹሉትናዊ ኣፍልጦኻ ክብ ስለ ዘብሎ እናዓሞቕካ ኢኻ ትኸይድ።

*** ተራ ስድራቤትኪ ኣብ ትምህርቲ ከመይ ነይሩ ኢልኪ ትገልጽዮ?**

- እቲ ዝዓበኹሉ ከባቢ ንጓለንስተይቲ ኣብ ትምህርቲ ብዙሕ ክትደፍእ ወይ ካብ ከባቢኣ ወጺኣ ክትመሃር ዘተባብዕ ኣይኮነን። ብዙሓት እውን ነዚ ኣነ ዝረኸብክዎ ዕድል ዘይረኸባ፡ ትምህርተን ክቕጽላ እናኸኣላ ዝተኸልፋ ኣለዋ። እቲ ሕቶ መጻኢ ናይ’ታ ቈልዓ እንተ ኾይኑ፡ እቲ ዝበለጸ መጻኢ ሕጂ እንተ ተማሂራ’ዩ’ምበር ንፋዕ ናይ ምኳንን ናይ ዘይምኳንን ሕቶ ኣይኮነን። ዕድል ናይ ምርካብ ጉዳይ እዩ። ከምኡ ስለዝኾነ ኣነ ዕድለኛ እየ ዝብል። ምኽንያቱ፡ ኣቦይ ደሓን ዝኾነ ንቕሓት ነይርዎ። ደቁ ክንምሃር የተባብዕና፡ ኩሉ ዘድሊ ነገር ድማ ይገብረልና ነይሩ። ኣደይ እውን ከምኡ። “እዛ ቈልዓ ኣብዚ በጺሓ ክንከልክላ ኣይኮናን፡ ትኺድ ትምህርታ ትቐጽል” ኢሎም ኣተባቢዖምኒ።

*** መጻኢ መደብትኪ እንታይ እዩ?**

- ናይ ማስተርስ ፕሮግራም እንተ ተረኺቡ ትምህርተይ ክቕጽል እየ ዝሓስብ። እቲ ድልየት ኣብ ቦታኡ እዩ ዘሎ። ትምህርቲ ዛዚመ ወይ ወዲአ ትብሎ ነገር ኣይኮነን። ቀጻሊ ኢኻ ትመሃር። ስለዚ ሕጂ ገና ኣይተመደብናን ስለዘለና፡ ነቲ ዘጽናዕክዎ ዓውዲ ብኹሉ ሸነኹ መሊሰ ከዕምቖ እሓስብ ኣለኹ።

*** ኣብ መወዳእታ ትብልዮ ወይ ድማ ዝያዳ ኣብ ርሑቕ ከባቢ ንዝርከባ ንኣሽቱ ኣሕዋትኪ ተመሓላልፍዮ መልእኽቲ እንተሎ?**

- እቲ ዝዓበየ ጸገም ጓል ብንእሽቶኣ ምምርዓው እዩ። ካልእ ከምኡታት ዝመስል ጸገም እውን ኣሎ፤ ነዚ ናይ ባህሊ ጸገም ክንቃለሶ ኣለና። እታ ጓለንስተይቲ ኣብ ክንዲ ትምህርታ ብዝግባእ ተኸታቲላ ኣብ ዝብጻሕ ትበጽሕ፡ ገና ክንዲ ሰብ ከይኣኸለት ካብ ትምህርታ ትኽልፍ። ስለዚ፡ ወለዲ ደቆም ንትምህርትን ሞያን ዝያዳ ኩተባብዑ ሓደራ እብል።

*** የቐንየልና።**

## ሞያን መንእሰይን

# ሓቂ ብመጀመርታ ንዓኻ'ዩ!

*ኢ.ንጅ. ምሉእብርሃን ሃብታይ*

“ኣንታ ኣነ ጉድ እምበር ረኺበ! ቆልዓ እኸሆልካ ፋሉል ኮይኑ መትሓዚ ተሳኢንዎ፡ ሚዒድካ ኣይሰምዕ ኮሪኻሉ ኣይሰምዕ፡” ሓደ ሰብ።

“ተማዒዱ ዘይሰምዕ ደኣ፡ ቅጽዓዮ ኣይተናሕስየሉ፡” ዓርኩ።

“ቀጺዕካስ መዓስ ይሰምዕ ኮይኑ፡ ቀይዲ ቡተኽ እኮ'እየ ዝብለካ ዘለኹ፡” ንሱ።

“ዋይ ሓወይ! ኣይ ጉድ እንዲኻ ደኣ ረኺብካ! ፈጣሪ ባዕሉ ቀጺዑ እንተዛበካ ኢዩ እምበር ከቢድዩ፡” ዓርኩ።

ዝበዝሕ እዋናት ከምዚ ዓይነት ዕላላት እንተተላዒሉ ናብ'ቲ ሰሩ ከየብጻሕካ ኢዩ ዝቋረጽ። ሰር ናይ'ቲ ዝላዓል ዘሎ ጸገም እንተተፈቲሹ፡ ምናልባት ኣብ'ቲ ጉድ ረኺበ ዝብል ዘሎ ሰብ'ውን ይርከብ ይኾውን። ኣቦታትና ንዘሸገሮም ሰብ፡ “ምስ መዕበይ'ኻ ጥፋእ!” ብምባል ይረግሙ ኢዮም። እዚ ሓሳብ'ዚ ግን ኣብ ዕላላት ናይ ከምዙም ክልተ ኣዕሩኽ ዓይነት ሰባት ቀልጢፉ ኣይመጽእንዩ። ምኽንያቱ፡ እቲ ዕላል ብሕልፊ መስተ እናሰተኻ እንተኾይኑ፡ ኑቲ ንሶም ወግዒ ዝብልዎ ዕላል ባራት ክዘርገሎም ስለ ዝኽእል፡ እቲ ዘረባ መእሰሪ ከይገበርካ ምብታኹ ይምረጽ።

ተሞክሮና ንምህብታም ሓደ ናይ ስኡልቦና ጸሓፊ ዝተጠቐመሉ ኣብነት ንርአ። ኑቲ ምህሩ፡ ሓደ ብዝኾነ ምኽንያት ስንክልና ዘለዎ ወላድ ነበሮ። ኣቦን ኣደን፡ ድሌት ውላዶም ዝርደኦም ስለዘለዎ፡ ቀጻሊ ሞራል ክህብዎ ከምዘለዎም ተሰማሚዖም። “ምስ ዓቢኻ ንፉዕ ስፖርታዊ ክትከውን ኢኻ፡” ብምባል ከኣ እታ ናይ ልቡ ዝበልዋ ሓረግ ደጋገምሉ። እንተኾነ ቆልዓ ዝኾነ ምምሕያሽ ከየርኣየ ነዊሕ እዋን ኮይኑ። ሰብኣይን ሰበይትን ብሹነታት ወዶም ስለዝተሰከፉ ልዝብ ጌሮም። እቲ ጸገም ኣብ'ቲ ወላድ ዘይኮነስ ኣብኣቶም ምህላው ክርድኡ ደማ በቒዖም። ኣተሓሳስባኦም ስለዝቐየሩ ድማ ዕውት ስራሕ ሰሪሖም። እቲ ወላድ ጸቡቕ ምምሕያሽ ኣምጺኡ ጥራይ ዘይኮነስ፡ ምስ ዓበየ እቲ ዝምነዮ ደረጃ ክበጽሕ ክኢሉ።

ካብ'ዘን ክልተ ኣብነታት ክጽሞቕ ዝተደልየ ሓደ ሓቂ ኣሎ። ንሱ ከኣ፡ “እዞም ወለዲ ኣብ ውላዶም ክርኢዎ ንዘደልዩ ነገራት፡ ብሓቂ ክኸውን ከምዝክእል ብውሽጢ ልቦም ይኣምኑ ደዮም ወይሲ ከይኣመኑ ኢዮም ዝጽዕሩ?” ዝብል'ዩ። እቲ ቀዳማይ ሰብኣይ ኣብ ጉዳይ ውላዱ ክዕውት ከምዘይኮነ ድሮ ባዕሉ ወዲእዎ ስለዘሎ ኣኺልዎ ተሪፉ ኢዩ። “ጉድ ረኺበ፡” ኢዩ ዝብል ዘሎ እምበር፡ “ስለምንታይ ኢዩ ውላደይ ከምዚ ዘውን ዘሎ?” ናብ ዝብል ርእሰ ነገር ኣይሰገረን። ኑቲ ምቕጻዕን ምድሃልን ንጎድኒ ገዲፍና፡ እዚ ሰብ'ዚ ዋላ ኣብ ቅድሚ ውላዱ ጥዑም ቃላት እንተተዛረበ ክሰልጦ ኣይክእልን እዩ። ምኽንያቱ ዝብሎን ዝገብሮን ኣይክሳነን እዩ። ብውሽጡ ድሮ ስዑር ስለዝኾነ።

እዚ ናይ ስኡልቦና መምህር ኣብ ውላዱ ንነዊሕ እዋን ተስፉ ዘቑርጽ ኩነታት ምስተዓዘበ ነዚ ሓቂ'ዚ እዩ ፈቲሹ ረኺብዎ። ምስ በዓልቲ ቤቱ ተላዚቦም ድማ ፈዊሶሞ። ቀላል ሕቶ ሓቲትዋ። “እዚ ቆልዓ ሓያል ስፖርታዊ ክትከውን ኢኻ ክንብሎ ከለና፡ ብውሽጢ ልብና እምነት ሃሊዩና ዲዩ ወይስ ሞራሉ ክንሕልወሉ ብምባል ጥራይ ኢና?” በላ። ብድሕሪ'ዚ ሰብኣይን ሰበይትን ጸጥ ኢሎም ወውሽጦም ፈቲሾም። ኣብ ጉዳይ ናይ ውላዶም ለውጢ ክመጽእ እንተኾይኑ፡ ቅድም ንርእሶም ክልወጡ ከምዘድልዮም ኣሚኖም። ውላዶም ምስዓበየ ሓያል ስፖርታዊ ክኸውን ምኳኑ ኣብ ኣእምሮኦም ብምዝቡእ ተቐሪጹ ተራእይዎም። ካብኡ ንድሕሪት ዝብልዎን ዝገብርዎን ስለዝተዛመደ፡ እቲ ዝደለ ነገር ኣብ ባይታ ኪጋሃድ ጀሚሩ።

እቲ ናይ ኣተሓሳስባ ለውጢ ኣብኣቶም፡ ማለት ኣቦ'ቶም፡ ነዕቢ፡ ንምህሩ፡ ንመርሕ፡ ንዛንጽ ...ወዘተ ኣሎና ዝብሉ እንተዘይሰሪጹ ኣብ'ቲ ፍርያት ክመጽእ ኣይክእልን እዩ። ዝኾነ ሰብ ኣፉ ዘዘዛቦ ኣብ ቅድሚ ሰባት ክምድር ይኽእል እዩ። እቲ ዘይተርፍ ሕቶ ድማ ኩሉ ግዜ ደድሕሪኡ ምስዓቡ ኣይተርፎን። እቲ ሰብ፡ ኑቲ ዝብሎ ብውሽጡ ይኣምነሉን ይነብረሉን ዲዩ ዋላስ ከምኡ ምባል ዘምሕረሉ ስለዝመስሎ እዩ ዝዛረብ? ገሊኦም ኣብ ህይወቶም ንዘይንጽባረቕ ነገር፡ ንኻልኦት ከረድኡ ያኢ ኣብ ኮሰል ይነብሩ። ንርእሶም መንገዲ ስሒቶም እናነበሩ ንሰባት ዘታልሉ ዘለዉ ስለዝመስሎም ከኣ፡ ወግሐ ጸብሐ ዘረባ ክኾሓሕሉ ይነብሩ። ወዮ ሓቂ ኸኣ ንሰባት ክትሰብከሉ ዘይኮነስ ንርእስኻ ክትነብረሉ እዩ ዝድለ ዘሎ። ምምዳር ኣየድልዮ፡ ዓንቀጻት ምንዋሕ ኣየድልዮ።

መእሰሪ ሓሳብና፡ ንሓቂ ኽትምህረሉ ጥራሕ ኢልካ ከምዘይትደልዮ ምንጻር እዩ። ነዛ ንህይወትካ ንኽትነብረሉን ንኽጥዕመካን እምበር። ኣብ ዙርያኻ፡ “ዝይሰረቐን ዘይሓሰወን ሰብ ኣይሓልፈሉን ኢዩ!” ዝቓንኦም ድምጺታት እናደጉሐ ከለዉ፡ ምእንቲ ካልኦት ዘይኮነስ ምእንቲ'ዛ ህይወትካ ንሓቂ ደላሊ'ኻ ናብ ጉዕዞ'ኻ ክተምጽኣ ከለኻ እዩ'ቲ ምንባር። ኑብሱ ይምሓር ነፍስሔር በየን ሃይለ፡ “መንእሰያት ንሓቂ ይድለይዋ፡ ደድሕሪኣ ይገየዩ፡ ምድላዮም ኣየቋርጹ ...ወዘተ ዝብል ቃላት ወቒጡ ኣሎ። ኣብ ሓቂ ትነብር እንተ'ኼንካ ምንባር ቀሊልን ጥዑምን፡ ኩሉ'ቲ ዘይከኣል ዝመስለካ ኸኣ ዝከኣል ምኳኑ ንምብራህ እዩ። ፓውሎ ኮልዮ ዝተባህለ ጸሓፊ እሞ ከኣ፡ ኑቶም ናይ ውሽጢ ልቦም ድምጺ ሰሚዖም ንሓደ ነገር ዝደልዩ ሰባት ኣድማስ ብምስጢራዊ መንገዲ ከምእትተሓባበሮም ኢዩ ዘእንፍት። ስለዚ ምስ ሓቂ ምንባር ምስ ሓይልታት ናይ ኣድማስ ከም ምውህሃድ ማለት'ዩ። ግርም፡ ኣድማስ ማለት ከኣ ፈጣሪኡ ዘለዎ፡ ብሕግታት ናይ ፈጣሪኡ ተመሪሑ ዝኸይድ ምስጢራዊ ነገር እዩ። ወይልኡ ንዑብሱ ባዕሉ ዘታልል፡ ንዘይተረድኦን ዘይነብረሉን ነገር ንኻልኦት ክሰብኽ ኢሉ ዘንቅድ።

ኣዳላዊ ናይ'ዛ መጽሔት፡ "እዛ መጽሔት ሕጂ ክሳ መዓልታ ይኣክል ስለዘሎ፡ ገለ ግበር ኢ'ኹ" ክብለኒ ከሎ ትመጽኒ ሓሳብ ኣብ'ዚኣ እያ ቦታኣ። ንሱ ግቡኡ ኢዩ ዝዓዱ ዘሎ። እዙም ከም'ዚ ከማይ ን'ኸይንታ'ኸስ ምብርባር ስራሖ ኢዩ። ንመንእሰያት ኣሕዋትና ዝጠቅምን ዝሕግዘን ነገር እንተተረ'ኺቡ ክሓወፊን ክለብርክትን ናይ ኩልና ግቡእን ሓላፍነትን ምኳኑ'ውን ርዱእ እዩ። ኣብ ሓደ መጽሔት ወይ ጋዜጣ ምእንታን ክወጽእ ኢልካ ንሓደ ሓቂ ከምዝይትደልዮ ን'ኽኣንፍት ብምባል እየ ዝኳለል ዘለ'ኹ። ኣቐዲመ ኣብ ጉዕዞ ህይወትካ ዝረ'ኸበካዮን ዝኣመንካሉን፡ እንተተ'ኻኢሉ ክኣ ክትነብረሉ'ውን ዝበቃዕካ ክ'ኸውን ከሎ ኣድማዒ ትሕዝቶ ተቐርብ። ስራሕካ ድማ ህይወት ይህልዎን ፍረ ይርከቦን። ክጹሓፍ እንተ'ኾይኑ፡ ምእንቲ ክጽሕፉ ኢሎም ዝንቃሳቐሱን ዝጹሓፍ እንተተረ'ኽበ ብምባል ግራት ግራት ዝ'ኸዱ ዘይኮኑስ፡ ካብ ማዕከን ተሞክሮኦምን ኩብሕታቶምን ሓቅታት ጀረብረብ እናበለ ክፈስስ እንከሎ እዩ። ንሕና ተማሃርቲ ክኣ ጣዕሚ ፍልጠቶም መቒሩና ከም ማይ ደስ እናበለና ክንሰትዮ ከሎና እዩ። እዚ ሓሳብ ወስ ዘብሎ ዘሎ'ኹ ግን፡ ንዘልዓልክዎ ኣርእስቲ ከራጉደለይ ደኣ እምበር ድሕሪ ሕጂ ግቡኣይ ካብ ምግባር ን'ኽዕርፍ ከምዘይኮንኩ ኣዳላዊ ይርደኣለይ እዩ።

"ቀሺ ዝበለካ ግበር፡ ቀሺ ዝገብሮ ግን ኣትግበር፡" ዝብል ምስላ ኣቦታትና ኣሎ። ኣቦታትና ምስ'ዚ ኩሉ ጥዑምን መሃርን ምስላታቶም ነዚ'ኣ ከመይ ኣቢሎም ኣዘውቲሮማ ኣይተረዳኣንን። ም'ኽንያቱ፡ ነቲ ዝምህሮ ነገር ኣብ ህይወቱ ዘይላብሶ እንተ'ኾይኑ መምህር ክ'ኸውን ኣይምተገበኣን። ባህሪኡ ምስቲ ዝምህረሉን ዝምድረሉን ዘይሳነ ሰብ፡ መዓርጉ ክምንጠል ደኣ ኢ'ኻ ትጸበ እምበር፡ ጠጥዑመ ቃላት ካብ ኣፉ እናወሰደካ ሕማ'ቕ ግብሪ ከኣ በቲ እናረኣ'ኻ ዝገብር ኣይመስለንን። ምሂሩ ዘፍርዮ'ውን የብሉን። ካብ'ቲ ዘፍርዮ ዝጽይቕ ክበዝሕ ድማ ባህርያዊ እዩ። ም'ኽንያቱ ሓደ ሓቂ ንምርግጋጽ ልዕሊ ዓይኒ ምስክር ስለዘየለ። ናይ እዝኒ ብድሕሪኡ እዩ።

ናይ ታሽዓይ ክፍሊ ተማሃሮ ከሎና እዩ። ኣብ ትሕዝቶ ናይ'ቲ ስርዓተ ትምህርቲ ብዛዕባ ምትካ'ኽ ሽጋራን ሳዕቤናቱን ዝጠቅስ ትሕዝቶ ኔሩ። እቲ ዝምህረና ዝነበረ መምህር ክኣ ሰታይ ጥራይ ዘይኮነስ፡ ከረዳኣካ ኢሉ ክቐርበካ ከሎ ዋላ እቲ ክዳውንቱ እዩ ብቖጽሊ ናይ ሽጋራ ዝተሰርሐ ኮይኑ ዝስመዓካ። ኣብ መወዳእታ ሓደ ትኩር መማህርትና፡ "መምህር፡ ሽጋራ ምትካክ'ሲ እንታይ ጠቐሚ ኣለዎ?" ብምባል ብድፍንታ ይሓቶ። ነታ መልሲ ክኣ ካባይ ጀሚርካ ዳርጋ ኩልና ብሃንቀውታ ተጸቢናያ። መምህር ቀልጢፉ ምምላስ ኣብዩ። ንሓያለይ ካልኢታት ጸጥ ኢሉ ድሕሪ ምጽናሕ፡ "Nothing" ኢሉና። መለሱ ነዊሕ ኣስተንፊሱ። ክፍሊ ጸጥታ ሰፊንዋ። ኣብ ባህልና ንመምህርካ ኣይኮነንሲ ንዝ'ኾነ ምዕባይካ ዘይድፈር ስለዝ'ኾነ እምበር ብቐጥታ ንዑኡ ዝምልከት ሕቶታት መዝኮብናሉ። እቲ መምህር ግን ነታ ኣርእስቲ እቲኣ ን'ኽምህረና ከምዝይተዓወተን ፍሽለት ከምዝተሰምዖን ካብ ኩነታቱ ይረአ ኔሩ። ብድሕሪኡ ትምህርቲ ኣይቀጸለን፡ ብኣኣ ዓጽዩ ካብ ክፍልና ወጺኡ።

ብዛዕባ ዝ'ኾነ ሓቂ እትብሎ ነገር ኣፍካ ቅድሚ ም'ኽፋትካን ብርዒ ቅድሚ ምሓዝካን ኑብስ'ኻ ክትፍትሽ ከምዝግበኣካ ንምግላጽ ማእሊያ ዝብሉ ኣብነታት ም'ቕራብ ይከኣል'ዩ። ም'ኽንያቱ ካብ መዓልታዊ ህይወትና ብዛዕባ ዘይፍለ ነገር ኢና ነልዕል ዘሎና። "ኣነ ሲድራይን ደቀይን የ'ኽብር ኢየ፡" እንተኢልካ፡ ንመምሃሪ ቖልዑ ክ'ኸውን ዝግበኦ ግንዙብ እናሰተ'ኻዮ ክትርከብ የብልካን። "ኣነ ፍቕሪ ህዝበይን ዓደይን ኣሎኒ፡" እንተኢልካ ከኣ፡ ኣበዩናይ ቦታ ክትቅመጥ ከምዘሎካን ንመን ክተገልግል ከምዘሎካን ፍሉጥ እዩ። ዘረባ ምጽብባቕን ቋንቋ ምምላ'ኽን ዘድልዮ ኣይኮነን። "ቀም'ሽ ኣደይ ዓንቂፍኒ፡" ዝዓይኑቱ መንት እንተቐረበ'ውን ክንደየናይ ጽን ኢሉ ዝሰምዕ ሰብ ከይህሉ። ነቲ ትብሎ ክትነብረሉ ጥራሕ እዩ ዘሎካ።

እቲ ኣፍካ ዝብሎ፡ ምስ'ቲ እግር'ኻ ዝስጉሞ ዘሎ ዘይዛመድ እንተ'ኾይኑ፡ ክትዛረብ ከሎ'ኻ ሰባት ዝሰምዑ'ኻ ዘለዉ ኣይምሰልካ። ምናልባት ንሓጺር እዋናት ዝተታለሉ መሲሉ ክረኣየካ ይ'ኽእል። ዘረባ'ኻ ከንቱ ምኳኑ ካብ ትርኢትካ መዚኖም ወዲኦም'ሰ፡ ኣፍካ ሲጋብ ትዓጹ ዓ'ቕሊ ጌሮም'ዮም ዝጸበዩካ። ምርዳእ ኣብዮምኒ ኢልካ ብዙሕ ኣይትህለ'ኽ። ቀደም ተረዲኦም'ኻስ ክዒቦም'ኻ ኢዮም። ንስ'ኻ ኢ'ኻ ክትርደኦም ዘይከኣልካ። ነቲ ሓቂ ኣብ ሰባት ኣይትድለዮ ቅድም ኣብ ኑብስ'ኻ ድለዮ። ነገረ ፍ'ቕሪ ዘይረኣዩልካ ሰባት፡ ብኣፍካ ብዛዕባ ፍ'ቕሪ ክትዛረብ ስለዝሰምዑ'ኻ ፍ'ቕሪ ክልግሱልካ ኣይትጸበ። እታ፡ ኣብ መንጎ ምስሉይነትን ክውንነትን ዘላ ቀጣን መንገዲ ኣለሊ'ኻ ር'ኽባ። ምስረ'ኹብካያ ኮለል ኣይተብዝሕ። ምንባር ጀምር። ንሓቂ ሒዝካ ነዛ ሓጻር ህይወት ኣስተማ'ቕራ።

በቲ ድኑት ዓ'ቕሚ ናተይ፡ እዛ ኣርእስቲ ብዝተፈላለየ ኣብነታት ክገረኣ ፈቲንና። ብዛዕባ ረርእስና ን'ኽንሓስበን፡ ሓብስና ን'ኽንፍት'ሽን ነዚ ጽሑፍ ኣብ'ዚ እንተ'ኾለፍናዮ ጸገም ዝህልዎ ኣይመስለኒን። ጠማሪ ሓሳብና ግን ከይንርስዕ። ንሓቂ፡ ትደልዮ፡ ትረ'ኽቦ፡ ንዓ'ኻ ኢልካ ኢ'ኻ። ነዛ ንህይወትካ ን'ኽትነብረሉን ክትሕጎሰሉን ብምባል ኢ'ኻ። ንሓቅታትካ ትነብረሉ እንተ'ኼንካ ክኣ ክትምህር ይ'ኸኡን ክተፍሪ ት'ኽእል። ካብ'ዚ ወጺኢ ካልእ ኣገባብ የለን። ወድሓንኩም።

# እስከ ነስተማቕር!

ሓርነት እንታይ ማለት ኢዩ? ስድነት ማለትከ እንታይ ማለት ኢዩ? እዘን ክልተ ቃላት እዚኣተን፡ ንብዙሓት ሰባት፡ አረ ንብዙሓት መንግስታት'ኳ ክንብል ምኽኣልና፡ የዐሸዋ ኢየን። ዝደሌ'ኻ፡ ቃሕ-ዝበለካ፡ እተራእየካ ምግባር፡ ወይስ ምዝራብ፡ ሓርነት ኮይኑ ዚረኣዮም ብዙሓት ሰባት ኣለዉ። ከም ዝደሌ'ኻ ምንባርን፡ ብፍቓድ ርእስ'ኻ ተመሪሕካ ድማ፡ ቃሕ ዝበለካ ምግባር ግና፡ ስድነት ድኣ ይበሃል እምበር፡ ሓርነት ኣይበሃልን።

እገለ ሓራ እዩ፡ ኪብሃል ከሎ፡ በቲ ሓሳብ-ሰብ ለሚዱዎ ዘሎ መንገዲ፡ ብ'ቕርሺ ሓደ ካልእ ሰብ ዘይተዓደገ፡ ወይ ከኣ ኣብ ትሕቲ ሓደ ጓና ብዓል-ስልጣን ዘይተገዝአ፡ ግና'ሽ ብገዛእ ፍቓዱን፡ ከም ገዛእ ልማዱን ዚነብር ሰብ ማለት ኢዩ። ብዛዕባ ሓርነት ኪዝረብ ከሎ'ውን፡ እቲ ዚበዝሕ ሓሳባት-ሰብ ናብ'ዚ ኣቢሉ ኢዩ ዚ'ኸይድ። ግና'ሽ እዚ በዚ 'ኸም'ዚ ዝበለ መንገዲ፡ "ሓራ-ኢዩ" ዚበሃል ሰብ፡ ምንም'ኳ በቲ ናይ ላዕለ-ላዕሊ ዝ'ኾነ ፈኵስ ሓሳባት፡ ብጓና ዘይግዛእ ወይ ከኣ ዘይምራሕ ሰብ ኢዩ እንተ ተባህለ፡ በቲ ሓደ ወገንስ፡ ንዚግዛኦን ንዚምራሖን ስልጣን ኣሎዎ። ንሱ ድማ "ሕግን ስርዓትን" ይበሃል። ሕግን ስርዓትን ዘይብሉ ሰብ፡ "ስዲ" ድኣ ይበሃል እምበር፡ "ሓራ" ኣይብሃልን። እምበኣርስከ፡ ኣግፍሕ ኣቢልና እንተሓሰብናዮስ፡ ኣብዛ ዓለም ብምልእታ፡ "ስድታት" ዝ'ኾኑ፡ ጠገለ ዘይብላቶም ሰባት ደኣ ኣሎዉ እምበር፡ "ሓራታት" ዚብሃሉ ሰባት የሎዉን። ወይ ከኣ እቲ ሓርነቶም ኣዝዩ እተወሰነ፡ ካብ ባርነት'ውን ዘይሓይሽ ሓርነት ኢዩ።

ሓደ ማንም ተዓዛቢ
ሰሙናዊ ጋዜጣ ቍ. 91 25/5/1944

# ጉዕዞ ናብ ሞያውነት

ዘርእሰናይ ዓንደብርሃን

"ሓደ ሰብ ጐደናታት ዘጽሪ ሰራሕተኛ ጽሬት ክበሃል እንተደኣኾይኑ፣ ኑቲ ጐደናታት ልክዕ ከምቲ ሚኪኤል ኣንጀሎ ዝሰርሖ ቅብኣታት፡ ከምቲ ቤትሆቨን ዘቀናበሮ መዚቃ፡ ወይ'ውን ከምቲ ሼክስፒር ዝጸሓፎ ግጥምታት ገይሩ ብብቕዓት ክጽርዮ ኣለዎ። ካብ ሰማያት ኰኑ ካብ ምድሪ ዝመጽኡ በጸሕቲ ደው ኢሎም፡ 'ኣብዚ ዕዮኡ ብግቡእ ዝሰርሕ ዓቢ ሰራሕተኛ ጽሬት እንሆለ' ክሳብ ዝብሉ ገይሩ ክጽርዮ ኣለዎ።"

እዚ ጥቕሲ መራሒ ምንቅስቓስ ሰብኣዊ መሰላት ዝነበረን ተዓዋቲ ሽልማት ኖቤል ዝኾነን ዶክተር ማርቲን ሉተር ኪንግ፡ ካብ ዝተዛረቦ ዝተቘንጨለ እዩ። ነዚ ጥቕሲ ብዝግባእ እንተመርሚርናዮ፡ ሓደ ሰብ ስራሑ ብዝግባእ ክሰርሕ ዘድልዩዎ ሰለስተ ነገራት ከምዝለዉ ክንርዳእ ንኽእል - ወዕወዕ ስምዒት፡ ተወፋይነት ከምኡ ድማ ሞያውነት። እዞም ሰለስተ ነገራት፡ ርእሶም ዝኸኣሉ ሰፋሕቲ ኣርእስቲታት እዮም። ክንዲ ዝኾነ ንሎሚ ብዛዕባ ሞያውነት ኣተኲረ ክዛረብ።

ኣብ ብዙሕ ኣጋጣሚታት፡ ብዛዕባ ፕሮፌሽናልነት ክለዓል እንከሎ ዝወሃብ መግለጺታት ይሰምዕየ። ብዙሓት ሰባት ሓደ ሰብ ሞያተኛ (ፕሮፌሽናል) ዝብሃል፡ ኣደናቒ ክእለት እንተሃልዩዎ ይመስሎምዩ። ርግጽዩ ሓደ ሰብ ሞያተኛ (ፕሮፌሽናል) ክበሃል እንተኾይኑ፡ ኣብቲ ዝሰርሓሉ ዓውዲ እኹል ዝኾነ ቴክኒካዊ ኣፍልጦን ዓቕሚን ክህልዎ ሓደ ረቛሒ እዩ። እዚ ንበይኑ ግን ኣኻሊ ኣይኮነን። ሞያተኛ ክበሃል እንተደኣኾይኑ፡ ብዛዕባ ናይ ዋኒን ስነ ምግባር ተወሳኺ ፍልጠት የድልዮ። ብዘይካዚ እወታዊ ኣጠማምታ፡ ቀጻሊ ድሉውነት ኑብስኻ ንምዕባይ፡ ንስባት ምምሃርን ካልኦት ፍልጠታትን የድልዮ።

ሞያውነት (ፕሮፌሽናልነት) ማለት፡ ሓደ ሰብ ናብ ስራሑ ዘለዎ ጽቡቕ ኣጠማምታን ባህርያትን ዝገልጽ እዩ። ሓደ ሞያተኛ ዝኾነ ሰብ፡ እንታይ ክሰርሕ ኣለዎ፡ መዓስ ክሰርሖ ኣለዎ፡ ስለምንታይ ይሰርሖ ኣሎ፡ ከመይ ኣቢሉ ይሰርሖ… ክፈልጥ እንከሎን ቡቲ ግቡእ ብቕዓት ክዐዮን እንከሎ እዩ።

ሞያውነት ካብ ሓደ ትካል ትምህርቲ ወይ'ውን ካልእ ማሕበራት እትወሃቦ መጸውዒ ኣይኮነን። ሞያውነት ብጻዕሪን ቀጻሊ ስራሕን ዝርከብ እዩ። ሓቀኛ ሞያውነት ብቀጻሊ ፈተና ዝሃንጽ ኑብስኻ ናብ ፍጹምነት ናይ ምውሳድ ጉዕዞ እዩ። ናብ ፍጹምነት ዝመርሕ መገዲ ብዙሕ ከኣ፡ …. ምስ ኑብስኻ ምውድዳር፡ ቀጻሊ ምምሃር፡ ተወፋይነት ከምኡ ድማ ደረጃ ብሉጽነት (ንኡድነት) ንምብጻሕ ጥሙሕ ዘለዎ ክኸውን ኣለዎ።

ሞያውነት ኣብ ውሽጢ ነፍሲ ወከፍ ኣስኪኡ ዝርከብ ነገር'ዩ እንተኾነ፡ ኣብ ግብሪ ዝውዕል ግን ብቀጻሊ ኑብስኻ ምዕባይ እዩ።

ካልእ ወሳኒ ረቛሒ ምሉእ ግዜኻ ኑቲ ዓውድኻ ምሃብዩ። ፕሮፌሽናል ሰብ፡ ኣብ ሓደ ሞያ ዝሳተፍን ኑቲ ዓውዲ ከም ምንጪ እቶቱን መነባብሮኡን ዝግልገለሉ ክኸውን ኣለዎ። እቲ ስራሕ ቀዋምን ምሉእ ግዜኡ ዝውፍየሉ ክኸውን ኣለዎ።

## ባህርያት ሓደ ሞያተኛ ነዞም ዝስዕቡ ነገራት የጠቓልል፦

- ጽኑዕ እቶተ ቃል (commitment) ይሃሉኻ፦ ምስቲ ሞያኻ ዘይቃዶ ነገራት ካብ ምፍጻም ተቘጠብ። ንግዜኻን ግዜ ካልኦትን ግቡእ ዋጋ ሃብ። ኑዩም ሓገዝካ ዘደልዩ ሰባት'ውን ግዜ ሃቦም።

- ዓውድኻ ብዝግባእ ፍለጦ፦ ንኡድ ዝኾነ ምስቲ ዓውዲኻ ዝተኣሳሰር ክልሰ ሓሳባውን ግብራውን ክእለት ክህልወካ ኣለዎ። ዕዮ ገዛኻ ብግቡእ ኣጻፍፍ፡ እንታይ ትዛረብ ከምዘለኻ ብዝግባእ ፍለጥ። ዘይምሉእ (ፍርቂ ፍልጠት) ተኣማንነትካ እዩ ዘጥፍኣልካ። ንሞያዊ ዝምድናታትካን ቅንዕናኻን እውን ኣብ ዋጋ ዕዳጋ ኣይተእትዎ። ዘጠራጥረካ ወይ ዘይትፈልጦ ነገር ኪጋጥም እንከሎ ምቕባል ልመድ።

- እወታዊ ኣተሓሳስባ ይሃሉኻ፦ እወታዊ ኣተሓሳስባ ኣብ ዓወት ሓደ ሰብ ዓቢ ጽልዋ እዩ ዘለዎ። ካብቶም ቀንዲ ኣዕኑድ ናይ ሓደ ሞያተኛ ከኣ'ዩ።

- ብቑዕ ዝኾነ ዕዮ ፈጽም፡ ሓደ ሞያተኛ ሰብ ኑቲ ዝተዋህቦ ስራሕ ዝፍጽም ጥራይ ኣይኮነን፡ እንታይ ደኣ ቡቲ ዝለዓለ ክዓለወሉ ዝኽእል ብቕዓት ዘቕርብ እዩ። ክንዲ ዝኾነ ኰልሳዕ፡ ብዝለዓለ ክስርሓሉ ዝኽእል ብቕዓት ዕየዮ።

- ፍልጠትካ ብዝግባእ ኣዕብዮ፦ ንኑብስኻ ኰልሳዕ ኣመሓይሻ። ምስ ዘሎ ዕሊታዊ ለውጢታት ማዕረ ከምትስጉም ግበሩ። ኑብስኻ ንምምሃር ግዜ ይሃሉኻ።

- ዝዓበየ ሓላፍነት ወሲድ፦ ኣብቲ ትሰርሖ ስራሕ ዝለዓለ ምቁጽጻር ከምዝህልወካ ግበር። ንንጥፈታትካ ናብ ዝለዓለ ደረጃ ንምብጻሕ ትኽእለሉ ጥጡሕ ዕድላት ኣናዲ።

- መሃዚን ለዋጢን ኩን፦ ኑቲ ዘለካ ናይ ፈጠራ ዓቕሚ ንግድላት ብሓድሽ መገዲ ኣብ ምፍታሕ ከምዝሰርሖ ግበር።

- ክትምህር ድሉው ኩን፦ ፍልጠትካ ንኻልኦት ኣካፍል። ፍልጠቱ ዝሓብእን ካልኦት ሞያውያን ንክኾኑ ዘይደግፍን ሰብ ሞያተኛ ኣይኮነን።

- ወሃቢ ሞሳ ኩን፡ ምሳኻ ኣብ ስራሕ ዝተሳተፉ ሰባት ዝግብኦም ስም'ን ዋጋን ክረኽቡ ኣለዎም። እዚ ከኣ ናይ ሓቀኛ ሞያተኛ ምልክት እዩ።

- ኣብ ኣለባብሳኻን ኣቀራርባኻን፡ ምስ ሰባት ትገብሮ ዝርርብ፡ ቅጥዒኻን ስነ ምግባርካን ስራሕ። ሞያተኛ ባህርያት ካብ ትርኢትካ፡ ካብ ኣዘራርባኻ፡ ካብ ምንቅስቓሳትካ ክንብብ ይካኣል'ዩ። እዚ ከኣ፡ ኑቲ ካልኦት ኣብ ልዕሌኻ ዘለዎም ኣጠማምታ ዝጸሉ እዩ።

## መዐቀኒ ሞያውነት

ሞያውነት ንምዕቃን ዘኽእል ንጹር መዐየሪ የለን። ግና በዞም ዝስዕቡ ሕቶታት ኣቢሉ ገምጋማት ክካየድ ይኽእል'ዩ።

- ከመይ ኣቢለ ስራሐይ ሓቀኛ ሞያውነት ከልብሶ ይኽእል?

- ኑቲ ክእለት ወይ ሰርተፊኬት ንምርካብ ዘጥፋእኩዎ ግዜን ገንዘብን ምኽንያታዊ/ቅቡል ምንባሩ የረጋግጽ ኣለኹዶ?

- ሎሚ መዓልቲ ከመይ ዝኣመሰለ ሞያተኛ ዝኾነ ተግባራት ፈጺመ? (ዋላ'ውን ንእሽቶ ተግባር ትኹን)

- ነዚ ሞያተኛ ባህርያተይ ካብ ዝኾነ ሰብ ኣኽብሮትን ሞገስን ረኺበዶ?

- ምስ ሞያውያን ዘለኒ ምትእስሳር ዕብየቱ ማዕረ ክንደይ እዩ?

ምንጪ፦ A0 personal view of professionalism

ዓለመ-ፍልስፍና

# ኣፍሪቃዊ ፍልስፍና

ሚኪኤል ኣዳም

እታ “ዕድል ዘይብላ ኣህጉር”፡ እታ ዘዘርከበ “ኣየ ኣፍሪቃ!” ብምባል ዝወራዘየላ ጸላእታን ትንሳኤኣን ዘይደልዩን ድማ “ጸልማት ኣህጉር” እናበሉ ተሰፉኣ ከቕህሙ ሓኾት ዝብሉላ ኣህጉር ኣፍሪቃ እተደንግጽ ዘይኮነትስ እተሐብን ኢያ። እቶም ብፍላጥን ብዘይፍላጥን ዘናሽውዋ ግን፡ ንድሕሪት ምልስ ኢሎም ብምጥማት፡ ቅድሚ ሰብ ከምዝተበራብረት፡ ስልጣኔ ኣብኣ ከምዝጀመረን መበቆል ፍልስፍና ከምዝነበረትን እንተዝፈልጡ ክንደይ መምሓረሎም። ልዕልቲ’ቲ ኑተን ንስልጣኔ ኣበርኪተን’የን ብምባል ዘምልኽወን ድማ፡ ምስገዱላን መኽበርዋን። ንሎሚ’ምበኣር፡ ዓምዲ ዓለመ-ፍልስፍና ብዛዕባ “ኣፍሪቃዊ ፍልስፍና” ክትድህስስ ክትፍትን ኢያ።

ኣፍሪቃዊ ፍልስፍና፡ ብዝተፈላለዩ ፈላስፋታትን ብዝተፈላለየ ኣገባባትን ኣብ ተጠቃምነት ይውዕል። ኣፍሪቃውያን ፈላስፋታት ዝበዝሐ ግዜኦም’ኳ፡ ኣብ መጽናዕቲ ከም ሜታፊዚክስ፡ ኢፒስተሞሎጂ፡ ሞራላዊ ፍልስፍናን ፖለቲካዊ ፍልስፍናን ዝኣመሰሉ ዝተፈላለዩ ዓውድታት ክፃዱ ዘሕልፍዎ እንተኾኑ፡ ኣብ መጽናዕቲ “ባህርያት ኣፍሪቃዊ ፍልስፍና”ን፡ “ኣፍሪቃዊ ፍልስፍና ህልውና ነይርዎ’ዶ፧” ብዝብል ኣርእስቲ ዝለዓል ክትዓትን እውን ብዙሕ ግዜ ይምድቡሉ እዮም።

### መእተዊ

ብዛዕባ ኣፍሪቃዊ ፍልስፍና ኣብ ዝለዓለሉ እዋን፡ እቲ ቀንዲ ዘየሰማምዕ ዛዕባ፡ እቲ “ኣፍሪቃዊ” ዝብል ቃል፡ ንትሕዝቶ’ቲ ፍልስፍና’ዶ ወይስ ንመንነት’ቶም ፈላስፋታት እዩ ዝገልጽ፧ ዝብል እዩ። እቲ ኣፍሪቃዊ ዝብል ቃል፡ ንትሕዝቶ’ቲ ፍልስፍና ዝገልጽ እንተኾይኑ፡ እቲ ፍልስፍና ኣፍሪቃዊ ቴማ ማለት፡ ፍሉይ ኣፍሪቃዊ መለለዪ ግንዛበ ግዜን ሰብን ዘጠቓልል ወይ ድማ፡ ኣብ ትንታነ፡ ፍሉይ ኣፍሪቃዊ መለለዪ ዘለዎም ሜላታት ዝጥቀም ክኸውን ኣለዎ።

እቲ ኣፍሪቃዊ ዝብል ቃል ንመንነት’ቶም ፈላስፋታት ዝምልከት እንተኾይኑ ግን፡ ዝኾነ ብኣፍሪቃውያን ወይ ድማ ኣፍሪቃዊ ትውልዲ ብዘለዎም ህዝብታት፡ ሓደው ድማ በቶም ኣብ መዓሙቕ ኣፍሪቃዊ ፍልስፍና ተምሳጥ ዝሓደሮም ፈላስፋታት ዝካየድ ፍልስፍና፡ ኣፍሪቃዊ ፍልስፍና ተባሂሉ ይጽዋዕ።

### ቅድመ-ዘመናዊ ኣፍሪቃዊ ፍልስፍና

ጆሰፍ ኦመርግበስ ዝተባህለ ሊቅ፡ ንሓደ ፈላስፋ፡ “ እቲ ንዝበዝሐ ክፋል ግዚኡ፡ ኑቶም ብዛዕባ ሰብኣዊ ናብራ ወይ ፊዚካላዊ ኣድማስ ዝለዓሉ መሰረታውያን ሕቶታት መልሲ ንምርካብ ኣብ ቀጻሊ እለሻ ዝነብር ሰብ” ብምባል ሰፊሕ መግለጺ ይህበሉ። ሽሕ’ኳ ብንጹር ዝተሰነደ ኣፍሪቃዊ ፍልስፍና እንተዘይሃለወ፡ ኣፍሪቃዊ ፍልስፍናዊ ያታ ግን ህሉው እዩ። ብተወሳኺ’ውን ዋላ’ኳ ፍሉጣት ኣፍሪቃውያን ፈላስፋታት ኣይሃልዉ፡ ኣፍሪቃዊ ፍልስፍና ግን ህልውናኡ ርጉጽ እዩ። እዚ ድማ፡ ኣብ ስነ-ጽሑፍ ግሪኽ ሓጺር ትዕዝብቲ ብምኽያድ፡ ከም ትዕቢትን ጆግንነትን ዝኣመሰሉ ፍልስፍናውያን ኣምራት ይኹኑ፡ እቲ ብሉጽነት ነይርዎ ዝበሃል ግሪኻዊ ባህሊ፡ ቅድሚ ግሪኻዊ ክላሲካዊ እዋናት፡ ኣብ ኣፍሪቃ ህልውና ከምዝነበሮም ብምስትውዓል ዝያዳ ክድራዕ ይኽእል። በዚ ድማ፡ ካብ ጥንቲ ኣትሒዙ፡ ኣብ ኣፍሪቃ ሓደ ውዱብ ተፈጥሮኣዊ ፍልስፍና ከምዝነበረ ምርግጋጽ ይከኣል።

ፍልስፍና ከም ጥርናፈ እኩብ እምነታት’ምበር፡ ከም ሓደ ንውህደት ርድኢታት ዓለማውያን ተርእዮታት፡ ተፈጥሮ ዓለምን፡ ስፍራ ወዲሰብ ኣብ ዓለምን ዝገልጽ ስርዓት ጌርና እንተዘይቆጺርናዮ፡ ፍልስፍና ዘይብሉ ባህሊ ኣሎ ክበሃል ኣይክእልን እዩ። እንተሃለወ’ውን ብቑጽሪ ኣዝዩ ውሑድ እዩ።

ኣብ ትንሳኤ ፍልስፍናዊ (ስነ-ፍልጠታዊ) ሓሳባት፡ ምህላው ናይ ገለ ገለ ጉጅለታት ማሕበራዊ ቅርጺ፡ ብምናልባታዊ መንገዲ ኣድለይቲ ኮይኖም እዮም ዝርከቡ። (ንኣብነት ሓደ ኣገዳሲ ክፋል ሕብረተ-ሰብ ንኽሓስብን ክካታዕን እኹል ናይ ዕረፍቲ ግዜ ክህልዎ ይኽእል እዩ።) እዚ ንምሕሳብን ንምክታዕን ዝኸውን እኹል ናይ ዕረፍቲ ግዜ ግን፡ ንበይኑ፡ ኣብ ፍልቀት ፍልስፍናዊ ሓሳባት ኣኻሊ’ዩ ክበሃል ኣይከኣልን። ብተወሳኺ’ውን ዝተሓላለኹ እኩባት ረጃሒታት የድልዩ እዮም።

ፍልስፍና ኣብ ኣፍሪቃ፡ ካብ ስርወ-ንግስነት ግብጺ ዝጀመረን፡ ኣብ ዘመነ-ምጉልዕላዕ ክርስትናን እስላምን ዝቐጸለን ሃብታም ታሪኽ ዘለዎ ፍልስፍና እዩ። ንኣብነት፡ እቲ ኣብ ጥንታውያን ህዝብታት ዓቢ ኣቓልቦ ዝነበሮ ኣርእስቲ፡ እቲ ብሓርፋፍ ኣተርጓጉማ “ፍትሒ” ወይ “ሓቂ” ወይ’ውን “እቲ ቅኑዕ ዝኾነ” ዝትርጎም “ማ’ኣት”(ma-at) ዝብል እማሪ፡ ኣፍሪቃዊ መበቆል ዝነበሮ እዩ።

ብተወሳኺ፡ እቲ “ማክሲምስ” (max-ims) ዝብል ስያመ ዝተዋህቦ፡ ናይ ፕታህ-ሆተፕ ዕዮ’ውን ሓደ ካብ’ቶም ኣብ ዓውዲ ፖለቲካዊ ፍልስፍና ዝጠንተዉ ዕዮታት ተባሂሉ’ዩ ዝግለጽ። ንዘመናት ድማ፡ ንተማሃሮ ጥንታዊት ግብጺ ከም መምሃሪ ኮይኑ ኣገልገለ። ፈላስፋታት ጥንታዊት ግብጺ’ውን ኣብ ምዕባለ ሄለናዊ፡ ክርስትያናውን እስላማውን ፍልስፍናታት ኣዝዩ ዓብን ኣገዳስን ተራ ኣበርኪቶም እዮም።

እቲ ኣብ ሄለናዊ ያታ ጸላዊ ተራ

ዝተጻወተ፡ ቤት ትምህርቲ ድሕረ-ፕላቶናውነት (neo-platonism)፡ ኣብ ሳልሳይ ዘመን ድ.ል.ክ እዩ፡ ፕሎቲነስ ብዝተባህለ ግብጻዊ ፈላስፋ ተመስሪቱ።

ኣብ ክርስትያናዊ ያታ፡ ኣጉስታይን በዓል ሂፖ(354 -430 ድ.ል.ክ) ኣብ ፍልስፍናን ስነ-ሃይማኖትን ክርስትና እምነ-ኩርናዕ ምንባሩ እዩ ዝግለጽ። ነታ ኣዝያ ህቡብቲ "ኩተማ ኣምላኽ" (city of God) ዘርእስታ ዕዮኡ ድማ፡ ኣብ ሂፖ ረጉስ (ናይ ሕጂ ኣንባ፡ ኣልጀርያ) እዩ ጽሒፍዋ። ኣብ'ዛ ዕዮ'ዚኣ ድማ፡ ንኹሎም'ቶም ኣብ ዘመኑ ኣከራኸርቲ ዝነበሩ ሓሳባት፡ እንተላይ ን"ኣረማውነት" በዲሁ፡ ብዛዕባ'ቶም ኣብ ክርስትያናዊ ፍልስፍናን ስነ-ሃይማኖትን ኣገዳሲ ስፍራ ዝወሃቦም፡ "መቦቆላዊ ሓጢኣት"ን "መለኮታዊ ጺጋ"ን ቅቡል ዝኾነ ርእይቶ ኣቕረበ።

ታሪኽ ዳሕረዋይ እዋን ኣፍሪቃዊ ፍልስፍና ግን፡ ብፍላይ ነቶም ንታሪኽ ምዕራባዊ ፍልስፍና ዘጽንዑ፡ ፍሉጥ እዩ። ንኣብነት፡ ኣፋዊ ያታ ቀርኒ ኣፍሪቃ፡ ኣብ ትሕዝቶ'ቲ ነዊሕ (እንተዝይኮነ ድማ ማእከላይ) ዕድመ ዘለዎ፡ ያታዊ ጽሑፋት ቀርኒ ኣፍሪቃ ኣትዩ እዩ ዝረኣ። እዞም ያታውያን ጽሑፋት ኣብ ዝለዓልሉ እዋን፡ ዕዮታት ናይ'ቲ ምስ ረነ ደስካርተስ ዝወዳደር፡ ኣብ መበል ዓሰርተ ሾውዓተ ዘመን ድ.ል.ክ ዝነብር ዝነበረ ዘርኣ ያዕቆብ ዝስሙ ፈላስፋን፡ ተመሃራዩ ዝነበረ ወልደ ህይወትን ዝለዓለ ስፍራ ይሕዙ።

ዝበዝሐ ያታታት እስላማዊ ፍልስፍና'ውን፡ ሓደው ፍረ-ዕዮ፡ ሓደው ድማ ከም ውጽኢት ጽልዋ ናይ'ቶም ኣብ'ተን ማእከላት ትምህርቲ ኣህጉር ኣፍሪቃ ዝነበራ ካይሮን ቲምቡክቱን ዝተወልዱ ወይ'ውን ዝዓየዩ ፈላስፋታት እዮም። ካብዞም ሊቃውንቲ ድማ፡ እቶም ዝበዝሑ ኣብ'ዘን ኩተማታት'ዚኣተን ፍልስፍናዊ ያታታት ተኸሊሎም እዮም።

እቲ ኣብ መበል 12 ዘመን ድ.ል.ክ ዝነብር ዝነበረ ኢብን ባጃ ዝተባህለ ፈላስፋ፡ ንመስመራት ድሕረ-ፕሉታውነት (neo-platonism) ከም ሕሱም ተራቒቕሎም እዩ። ባጃ፡ "ዕላማ ወዲ ሰብ ሓቀኛ ሓጎስ ንምርካብ እዩ። ሓቀኛ ሓጎስ ድማ፡ መብዝሕትኡ ግዜ ካብ ቅጥዒ ውዱብ ሃይማኖት ወጻኢ፡ ብመገዲ ፍልስፍናን ርትዕን ነቶም ኣድማሳት (universals) ብምጭባጥ ክበጻሕ ይኽእል እዩ።" ብምባል ይምጉት።

ኢብን ሩሽድ'ውን ንመስመራት ኣሪስቶትል ከም ሕሱም ዝተራቐቐሎምን፡ ቤት ትምህርቲ ተረጋጋጽነት (averro-ism) ዝመስረተን ፈላስፋ እዩ። ሩሽድ ሓደ ክንግንዘቦ ዝግባእ ሓቂ ጠቒሱ ኣሎ። ንሱ፡ "ኣብ መንጎ ሃይማኖትን ፍልስፍናን ዝኾነ ግርጭት የልቦን። ሓደ ካብ ሓደ ዘይበላለጹን ማዕረ ብቕዓት ዘለዎምን፡ ናብ ፈጣሪ ዘብጽሑ ዝተፈላለዩ መገድታት ኣለዉ። ሓደ ፈላስፋ ድማ ነቲ፡ ተራ-ሰብ ክኽተሎ ዘይክእል፡ ናይ ርትዒ መገዲ ኽሓሪ ሓርነት ኣለዎ። እቲ ተራ ሰብ ግን፡ ነቲ ብመገዲ ትምህርቲ ዝረኸቦ መገዲ እዩ ዝኽተል።" ዝብል ምጉት የቕርብ።


ሃረማት ግብጺ ኣፍ ኣውጺኦም እንተዝዛረቡስ፣ ብዛዕባ መበቆል ፍልስፍና እንታይ'ኮን ምበሉ፣

ኢብን ሳቢን ዝተባህለ ካልእ ፈላስፋ ድማ፡ ነቲ ብሩሽድ ዝቐርብ ሞጎተ ይብደህ። ንሱ፡ "ኣሪስቶትላውያን ሜላታት ፍልስፍና፡ ነቲ ኣድማስ ምስ ገዛእ ርእሱን ፈጣርን ዘለዎ ውህደት ኣብ ምንጽብራቕ ድኽመት ስለዘለዎም፡ ኣድማስ ንምርዳእ ኣብ ዝግበር ፈተነታት ጥቕሚ የብሎምን። ስለ'ዚ ሓቀኛ ርድኢት፡ ዝተፈልየ ሜላ ኣረታትዓ የድልዮ እዩ።" ብምባል ይምጉት።

ኣብ እዋናት ቅድመ-ዘመናውነት፡ ወደባት ትሕተ-ሳህራዊ ኣፍሪቃ ዝኾነን ከም ኣብነት ክውሰድ ዝግባኦን ፈላስፋ ኣሎ። ንሱ ኸኣ ኣንቶንይ ዊልያም ኣሞ እዩ። ኣሞ ካብ ኣወክሱ (ናይ ሕጂ ጋና)፡ ከም ጊላ ናብ ኤውሮጳ ምስተወሰደ፡ ተማሂሩ ብዓውድታት ሕክምናን ፍልስፍናን ናይ ዶክተራይት ማዕርግ ዝረኸበን፡ ኣብ ዩኒቨርስታት ሃለ ሃለን ጀናን ድማ ከም ፕሮፌሰር ኮይኑ ዘገልገለን እዩ።

## ዘመናዊ ኣፍሪቃዊ ፍልስፍና

ሄንርይ ኦደራ ኦሩካ ዝተባህለ ኬንያዊ ፈላስፋ፡ ነቶም ንሱ ኣርባዕተ ዝንባለታት ዘመናዊ ኣፍሪቃዊ ፍልስፍና ኢሉ ዝጠቐሶም፡ ብሄራዊ ፍልስፍና (ethno-philosophy)፡ ፍልስፍናዊ ልቦና (philo-sophical sagasity)፡ ሃገራዊ ስነ-ሓሳባዊ ፍልስፍና (nationalistic-ideological philosophy)ን ሞያዊ ፍልስፍና (pro-fessional philosophy)ን ብምባል ይኸፋፍሎም።

1. **ብሄራዊ ፍልስፍና፦**

ኣብ ምስናድ እምነታት ዝተፈላለዩ ባህልታት ኣፍሪቃ የገልግል።

2. **ፍልስፍናዊ ልቦና፦**

እዚ ፍልስፍና'ዚ ኣብ ውልቀ-ሰባት ዘተኮረ ብሄራዊ ፍልስፍና ክበሃል ይከኣል። ንእምነታት ናይ ዝተወሰኑ ፍሉያት ኣባላት ሓደ ኮም ዝሰንድ ድማ እዩ።

3. **ሞያዊ ፍልስፍና፦**

እዚ ፍልስፍና'ዚ፡ "ፍልስፍና፡ ሓደ ዝተፈልየ ኤውሮጳዊ ኣገባብ ኣተሓሳስባ፡ ምንጽብራቕን ምርታዕን እዩ። እዚ ድማ ንኣፍሪቃ ሓድሽ እዩ። ኣፍሪቃዊ ፍልስፍና'ምበኣር ብመገዲ'ቶም ንኣፍሪቃዊ ጉዳያት ዘካጽሩ፡ ብኣፍሪቃውያን ዝዓለዉ ዕዮታት ክምዕበል ይግባእ።" ዝብል ርእይቶ ዘለዎ፡ ኣካል ዘመናዊ ኣፍሪቃዊ ፍልስፍና እዩ።

4. **ሃገራዊ - ስነ-ሓሳባዊ ፍልስፍና፦**

እዚ ስነ-ሓሳብ'ዚ ከም ዝተፈልየ ክፋል ፍልስፍናዊ ልቦና ክቑጸር ይከኣል። ኣብ ሓሰቡቲ ኣባላት ሓደ ኮም ዘተኮረ ፍልስፍና ድማ እዩ።

ክቡራት ኣንበብቲ፡ እዚ ጽሑፍ'ዚ "ዊክፐድያ" ብምውካስ እዩ ተዳልዩ። "ዊክፐድያ" ድማ፡ ኣብ መጀመርታ መስመር ናይ'ቲ ጽሑፍ፡ "እዚ ክፋል'ዚ ካብ በዓል ሞያ ኣተኩሮ ዘድልዮ እዩ!" ዝብል ሓበሬታ ኣቐሚጡ ይርከብ። በዚ ተድሪኽና'ምበኣር፡ ንምሁራት ደቂ ሃገርና ብዛዕባ'ዚ ክብርናን ሓበንናን ዝኾነ "ኣፍሪቃዊ ፍልስፍና" ገለ ክብሉና ብምምሕጻን ጽሑፍና እንተዛዝምና ጽቡቕ እመስለና።

# ልሳነ-ጠቢባን

## ኣመለኻኽታ

"ሕልፊ ናብ'ቲ እትደልዮ ምብጻሕ: እቲ ብተስፋ እትገዓዝ ይበልጽ። ሓቀኛ ዓወት ድማ ብቐጻሊ ምዕያይ እዩ።"

ሮበርት ልዊስ ስተቨንሰን (1850-1894)

ኣብ ገለ መድረኻት ህይወት፡ ንነብሲ-ርእስና ኣብ ሕማቕ ኩነታት ወዲቓ ንረኽቦ'ሞ፡ ሓገዝ ኣልቦነትን ተስፋ ምቑራጽን ይፈታተኑና። እቲ ከምዚ ዝኣመሰለ ስምዒት ንኽስምዓና ዝገበረ ግን፡ እቲ ኣብ ልዕሊ'ቶም ዘጋጠሙና ብደሆታት ዝህልወና ኣመለኻኽታ ደኣ'ምበር፡ እቶም ብደሆታት ኣይኮኑን። ነዚ ሓቂዚ ኣስተውዒልና ክንነብረሉ እንተንኽእል፡ ዕረፍቲ ምረኸብናዮ'ሞ፡ ንህይወት ከኣ ምስተደሰትናላ ነይርና። ዝበለጹን ዝመቀሩን ኣተሓሳስባታት ኣብ ኣእምሮና ብምዕቋር፡ ኣብ ስምዒትና እወንታዊ ለውጥታት ከምጽእ ዝኸኣል እዩ። እዚ ሓቂዚ ቅድሚ ነዊሕ ዘመናት ተነጊሩ እዩ።

***

"ሰብ፡ ሕልፊ ቡ'ቶም ዘጋጥምዎ ብደሆታት፡ ኣብ'ቶም ብደሆታት ብዝህልዎ ኣመለኻኽታ እዩ ዝህሰ"

ሚካኤል ሞንታኝ (1533-1592)

ኣብ'ቲ ነውጺ ዝበዝሖ ረባሺ መሰሉ ዝረአ ኩነታት'ውን ከይተረፈ፡ ብዙዕባ'ቶም ኣብ ዝሓለፉ መዓልታት ህይወትካ ዝተመኮርካዮምን ዘስተማቐርካዮምን ጽቡቓት ነገራት ብምሕሳብን ካልእ ዝሓሸ ውጽኢት ዝረከቦ ተበግሶ ብምውሳድን ጽቡቕ ስምዒት ከምዝስምዓካ ክትገብር ዝከኣል እዩ። ኣብ'ቶም ክንቅይሮም ዘይንኽእል፡ ብኣመለኻኽታና "ሕማቓት" እንብሎም ብደሆታት ምትኳር፡ እንትርፎ ንኹነታትና መሊሱ ኪጋድድ፡ ዝህቦ ዝኾነ ረብሓ የልቦን።

ደጋዊ ኩነታት'ምበኣር ኣብ ኣተሓሳስባና ወይ ኣመለኻኽታና እዩ ዝምርኮስ እንተበልና ምግናን ኣይኮነን። ንኣተሓሳስባና ክንቆጻጸሮን ከኣንፍዮን ዘኽእል ሓይሊ ዝተዓደልና ፍጡራት ብምዃንና ከኣ፡ ኣተሓሳስባና ብምቑጽጻር ንደጋዊ ኩነታትና ክንቆጻጸሮ ንኽእል።

***

"ኣእምሮ፡ ኣብ ናይ ገዛእ-ርእሱ ቦታ ስኣል፡ ኣብ ናይ ገዛእ-ርእሱ ስኣል ድማ ገነት ክፈጥር ይኽእል እዩ።"

ጆን ሚልተን (1608-1674)

ባህሪ ኣይሕሱን እዩ። ኑቲ ዘይሕሱ ባህሪ ብምዕዛብ'ምበኣር ንህይወትና ዝጠቕም ዓቢይቲ ትምህርታት ክቐስም ይከኣል። ንህጻናትኩም ንተዓዘቦም፡ ብ'ኽልተ ኣእጋሮም ደልዲሎም ንክኸዱ፡ ኣቐዲሞም ኣማኢት ይወድቑ። ሓንሳብ ምስወደቑ ተስፋ ከይቆረጹ ደጊሞም ይፍትኑ። ሓደ መዓልቲ ኸኣ ኣደልዲሎም ረጊጾም ይኸዱ። እዚ ኣብ ህይወት ምውዳቕን ምትንሳእን ከምዘሎ ንኽንመሃረሉ እዩ ከምኡ ዝኾኑ እንተኾነ ግን ነዚ ረሲዕና ሓንሳብ ምስወደቕና፡ እቲ ኣብ ልዕሊ ምውዳቕና ወይ ፍሽለትና ዝህልወና ኣመለኻኽታ ዝበዝሖ እዋናት ኣሉታዊ ብምዃኑ ሰኺሕና ንተርፍ'ሞ፡ እቲ ዓቕምናን እቲ ክእለትናን እንኽይተጠቐምናሉ ብላሽ ይባኽን። ህጻናት፡ ዋላውን ብዝደቐቕት ነገር ንኽስሕቑ ኩሉ ሳዕ ድሉዋት እዮም። ሓድሽ ነገር ንክምሃሩ'ውን ድሉዋት እዮም። ጽቡቕ ድቃስ ድማ ይድቅሱ።

***

"ኣቱም ፍቕራት ኣዕሩኽተይ ንዑ፡ ናትና ባህ እትብል ዓለም ንኽንሃንጽ እቲ እዋን ገና ዩ ዘሎ።"

ኣልፍሬድ ሎርድ ተኒሰን (1809-1892)

ኣብ ጉዕዞ ህይወት ብደሆታትን ፈተነታትን ኪጋጥሙ ንቡር እዩ። ዝኾነ ሰብ ድማ፡ ኑቶም ብደሆታት ክስዕር ይኽእል እዩ። እቲ ወሳኒ ረቛሒ ግን፡ እቲ ኣብቶም ብደሆታት ዘለዎ ኣመለኻኽታ እዩ። ንድኻት ክስዕር ከም ዝኽእል ዘይኣምን ሰብ ብኸመይ ክሁብትም ይኽእል፤ ናብ'ቲ ዝደልዮ ስፍራ ክበጽሕ ምዃኑ ዘይኣምን ሰብ'ከ ብኸመይ ናብ'ቲ ዝደልዮ ክበጽሕ ይኽእል፤ እቲ ንባዓ ሰሩት ክጻወር ዘይክእል ሰብ'ከ ብኸመይ ካብ'ቲ ልሙድ መገዲ ተኣልዩ ናቱ ኣሰር ዝሓድገሉ ዳህሳስ ክኻይድ ይኽእል፤ እቶም ዕውታት ሰባት እምበኣር ንዘጋጥምዎም ብደሆታት ኣብ ምፍታሕ ኣብ ገዛእ ርእሶም እምነት ስለዝሓደሩ፡ ልዕሊ ብደሆታት ክንሳፈፉ ንዕዙብ። ኣብ ገዛእ ርእስኻ ምእማን፡ ኩሉ ከምዝከኣል ምእማን . . . ወዘተ እወንታዊ ኣመለኻኽታ እዩ። እዚ ከምዚ ዝኣመሰለ ኣመለኻኽታ ድማ፡ ንህይወት መቐረት ወይ ጣዕሚ ዝህብ እዩ። ኩሎም'ቶም፡ ንዓለምና ናብ'ዚ ሕጂ በጺሓቶ ዘላ ደረጃ ምዕባለ ንኽትበጽሕ ዘበርከቱ ስሙያት ሰባት፡ ንእወንታዊ ኣተሓሳስባ ዝተቐነዩ እዮም። ክብድህ እኽእል እየ ዝበለ ይብድህ። እንተ'ቲ ኣይብድህንየ ዝበለ ግን ሓደው ኣብ'ታ ዘለዋ ተዓኒዱ ይተርፍ ሓደው ድማ ንድሕሪት ይጉተት'ሞ፡ ድሕሪ ገለ ግዜያት ንገዛእ ርእሱ ኣብ'ቲ ዝተሓተ ደረጃ ወሪዳ ይረኽቦ።

ምህላው እወንታዊ ኣተሓሳስባ ክንጽ ምስላጥ ዕዮ፡ ኣብ ምዕዛዝ ውሽጣዊ ሰላም'ውን ቀሊል ተራ ኣይኮነን ዘለዎ። ነዚ ዘስተውዓለ ኣንደበተ-ርቱእ ድማ ከምዚ ዝስዕብ ብምባል ጸሓፈ፦

"ሰብ ዝናወጽ፡ ብፍጻሜታት ዘይኮነስ፡ ቡ'ቲ ኣብ'ቶም ፍጻሜታት ዝህልዎ ኣመለኻኽታ እዩ።"

ኢፒክተተስ

***

"እቶም እወንታዊ ኣመለኻኽታ ብምሓዝ፡ ከይተሓለሉ ደጋጊሞም ብምፍታን ዝጋደሉ፡ ንዓወት ኣይከስእንዋን እዮም።"

ዱብሊው ክለመንት ስቶን

በዚ ከምዚ ገዛእ ርእስና ካቓቕሕ። ክንዕወት ዝተፈጠርና ደኣ'ምበር ክንፈሽልን ክንዋረድን ክንወድቕን ዝተፈጠርና ዘይምዃንና ብምስትውዓል ድማ እወንታዊ ኣመለኻኽታ ብምምዕባል ናብ ዓወትን ብልጽግናን ገጽና ንሰገም።

ሚካኤል ኣዳም

## ሓንቲ ሕቶ ሓካትኒ

# ሕማም ጸቕጢ ብኸመይ እከላከሎ?

### ሕማም ጸቕጢ
(Depression)

**ሕቶ፦ ካብ ዝቐረባ ግዜ ዝጀመረኒ እዩ። ብግቡእ ኣይበልዕ፣ ጽቡቕ ኣይድቅስ። ኣብ ኣእምሮይ ምርባሽ ኣለኒ፣ በይነይ ኸውን ድማ እመጽኒ። ብሓፈሻኡ ሕማም ጸቕጢ ኣሎኒ እሞ፣ ብመገዲ መጽሔትኩም ገለ ክትብሉኒ?**

*ሃብተጋብር ካሕሱ ካብ ከረን*

መልሲ፦ ሕማም ጸቕጢ ንመላእ ኣካላትካ ማለት ንኩነተ-ኣእምሮኻ ሓሳባትካ፡ ባህርያትካን፡ ደጋዊ ኣካላትካን ዘጥቅዕ ሕማም እዩ። ሕማም ጸቕጢ ንኣመጋግባኻን ድቃስካን ዝጸሉ፡ ኣብ ነብስኻን ኣብ ነገራትን ዘለካ ኣረዳድኣ ዘዘናብል ሕማም እዩ። ጸቕጢ ከም ካልኦት ሕማማት ደረጃኡ ክፈላለ ይኽእል። እቲ ዝኸፍኣ ሕማም ጸቕጢ ኣብ ስራሕካ፡ ኣመጋግባኻን፡ ስሩዕ ሂወትካን እናእተወ ዕንቅፋት ክፈጥረልካ ዝኽእል ክኸውን ከሎ፡ እቲ ኻልእ ድማ ንነዊሕ ግዜ ዝጸንሕ ግን ከኣ ኣሸጋሪ ዘኾነ ሳዕቤን ዘይብሉ ዓይነት ጸቕጢ እዩ።

ጠንቂ ጸቕጢ ብንጹር ዘይፍለጥ'ኳ እንተኾነ፡ ነጸብራቕ ናይ ዘሕዝን ፍጻሜ ወይ ኣጋጣሚ ምኽንያት ክኢላታት ስነ-ኣእምሮ ይዛረቡ። ተወርሶ፡ ከሚካላዊ ዘይሚዛናውነት ኣብ ኣእምሮ፡ ብርቱዕ ጭንቀት ኑቲ ኩነታት ካብ ዘጋድዱ ረቛሒታት እዮም። ምልክታት ጸቕጢ ዝኸፉን ዝመጹን እዮም። ጸቕጢ ኩሉ ግዜ ብዝተሓዋወሰ ስምዒት ናይ ምሕዛን ወይ ምቕዛን ዝጅምር ኮይኑ፡ ምስ ግዜ እናበርተዐ ይኸይድ። እቲ ሕማም ክጅምር ከሎ፡ እቲ ሰብ ድቃስ ክኣብዮ ወይ ካብ ንቡር ንላዕሊ ክድቅስ ይኽእል። ምቅይያር ባህርያት ኣመጋግባ፡ ተስፋ ምቑራጽ፡ ትሑት ነብሰ-ክብሪ ምህላው፡ ረሸሽ ምባል፡ ምስ ሰባት ገረጭረጭ ምባል፡ ሸቐልቀል ምባል፡ ተገዳስነት ምጉዳል፡ ትሑት ድሌት ጾታዊ ርክብ ምህላው፡ ትሑት ኣተኩሮ ኣብ ጉዳያት ወዘተ፡ ኣብ መብዛሕትኦም ሰባት ዝኸስቱ ምልክታት ኪኾኑ ከለዉ፡ ፈተነ ነብሰ ቅትለት እቲ ዝኸፍአ ምልክት ጸቕጢ ምኽንያት ክኢላታት ይገልጹ። ብኩቱር ጸቕጢ ዝሳቐዩ ሰባት ብውሑዱ-ክልተ ካብ'ዞም ኣብ ላዕሊ ዝተጠቕሱ ምልክታት ንክልተ ዓመት ወይ ልዕሊኡ ከርእዩ ይኽእሉ። ውጡር ጸቕጢ ዘለዎም ሰባት ብዛዕባ ነብሶም ኮነ ካልኦት እወታዊ ኣተሓሳስባ የብሎምን።

ሕማም ጸቕጢ መድሃኒትን ምኽርን ሓዊስና ክንፍውሶ ንኽእል። መድሃኒት ኑቲ ኣብ ኣእምሮና ዘጋጥም ኬሚካላዊ ዘይሚዛናውነት ንምፍዋስ ክንጥቀመሉ ከለና፡ ምኽሪ ድማ፡ ኣብ ሂወትና ንዘጋጥሙና ውልቃዊ ጉዳያት እወታዊ መረዳእታ ክህልወና ይሕግዘና። ዝተፈላለየ ጸረ-ጸቕጢ መድሃኒታት'ኳ እንተለው፡ ዘኹትልዎ ግዝያዊ ጎድናዊ ሳዕቤን ምህላው ምግንዛብ ድማ ኣገዳሲ እዩ። ንኣብነት፡ ትራይክሊክ ዝተባህለ ጸረ-ጸቕጢ መድሃኒት፡ ግዝያዊ ዝኾነ ምንቃጽ ኣፍ፡ ድርቀት፡ ጸገም ፍሕኛ፡ ምልውዋጥ ጾታዊ ስምዒት፡ ሕውዝውዝ ምባል፡ ምፍዛዝ ወዘተ ከስዕብ ይኽእል።

ብዙሓት ሰባት ጸቕጢ ኣብ ዝስምዖም ግዜ፡ ሕማሞም ክሓብኡ ክብሉ እቲ ዝግባእ ክንክን ኣይረኽቡን። ስሩዕ ነብሰ-ክንክን ዝገብር ሰብ፡ ምሉእን ኣፍራይን ሂወት ክመርሕ ዝጸግም ነገር የብሉን። ጸቕጢ ኣብ ዝሰምዓካ ግዜ ናብ ሓኪም ብምኻድ፡ ዝተኣዘዘካ መድሃኒት ኣብ ግዚኡ ውሰድ። ዋላ'ውን እቲ መድሃኒት ብምውሳድካ ዝሓሸካ ኮይኑ እንተተሰመዓካ፡ ብዘይ ትእዛዝ ሓኪም መድሃኒት ኩተቋርጽ ኣይግባኣካን። ጸረ-ጸቕጢ መድሃኒት ዘኹትሎ ጎድናዊ ሳዕቤን ንምቅላል ኣብ ኣወሳስድኡ ቀስ ብቐስ እናንከየ ኪኸይድ ዘለዎ እዩ። ብዘይካ'ዚ ብምኽርን ሓሳባትን ክሕግዙኻ ምስ ዝኽእሉ ኣዕሩኽ፡ ወይ ጉጅለ ምጽንባር'ውን ካልእ ኣድማዒ ፍወሳ እዩ። ምስ ብቕንዕና ከማኽሩኻ ዝኽእሉ ሰባት ምቕራብ፡ እወታዊ ባህሪ ኩተማዕብልን፡ ንጸገማትካ ኮነ ሂወትካ ብሓድሽ ኣገባብ ክትገጥሞን፡ ከም ውጽኢቱ ድማ ካብ ጸቕጢ ናጻ ክትከውን ሓጋዚ ኣበርክቶ ኣለዎ።

ስለዚ፡ ምልክታት ጸቕጢ ብግቡእ ምስትውዓልን ንምቁጽጻሮም ስጉምቲ ምውሳድን ብጥዕናኻ ንምቕጻል ብቐዳምነት ክትወስዶም ዘለካ ስጉምታት እዮም። እትምገቦ ዓይነት መግቢ፡ እትደቅሶ ንውሓት ግዜ፡ እትገብሮ ምንቅስቓሳት ዘለካ ጸቕጢ ኣብ ምቅላል ዘለዎም ኣድማዒ ተራ'ውን ክትዘንግዖ የብልካን።

### ሕማም ልቢ

**ሕቶ፣ ሕማም ልቢ ብኸመይ ክንከላኸሎ ንኽእል? ካብ ሕማም ልቢ ንምድሓን ክንገብሮ ዘሎና ጥንቃቐታትከ?**

*ሰመረ ብርሃን*

<u>መልሲ</u>፡ ሕማም ልቢ ሓደ ካብ'ቶም ንደቂሰባት ዘሳቕዩን ዝቐትሉን ምኽንያት ይፍለጥ። ንምክልኻሉ ኸኣ ብእተኻእና መጠን ምስ እንምገቦ መግብን ባህላዊ መንባብሮናን ዝተኣሳሰር ኣገባብ ምክልኻል ሕማም ልቢ ክዘውትር ኣገዳሲ እዩ።

ንሕቶኻ ብዝሰፍሐ ንምምላስ ESCCU Newsletter ካብ ዝብል በራሪ ጽሑፍ ዝተረኽበ፡ ሕማም ልቢ ንምክልኻል ዘኽእሉ ሓበሬታታት ቀጺልና ነቕርበልካ፦

*1. ምቁራጽ ምትካኽ ሽጋራ*

ሓደ ካብ'ቶም ዓበይቲ ሳዕቤናት ምትካኽ ሽጋራ ሕማም ልቢ እዩ። መጽናዕቲ ከም ዘረጋገጾ ሓደ ወልቀሰብ ሽጋራ ምትካኽ ምስ ዘቋርጽ ካብ 50-70% ካብ ሕማም ልቢ ናጻ ክኸውን ይኽእል።

*2. ስሩዕ ምውስዋስ ኣካላት ምዝውታር*

ኣብ ሓደ ሰሙን ክብ ፍርቂ ሰዓት ዘይውሕድ ዝተፈላለዩ ስፖርት ዘዘውትሩ ሰባት ናይ ልቦም ጥዕና ጽቡቕ ይኸውን። ከም ምዝዋር ብሽግሊታ፡ ምሕንባስ፡ ጸወታ ኩዕሶ እግሪ፡ ኤሮቢክስ፡ ጉያ.. ኣዝዩ ጠቓሚ እዩ።

*3. ምቁጽጻር ክብደት*

ክብደት ሓደ ሰብ ምስ ቁመቱ ዝተመጣጠነ ክኸውን ይግባእ። ካብ መጠን ንላዕሊ ግዝፊ ዘለዎ ሰብ ብሕማም ልቢ ናይ ምጥቃዕ ዕድሉ ኣዝዩ ዝለዓለ እዩ።

*4. ኣልኮላዊ መስተ ብብዝሒ ዘይምዝውታር*

ሓደ ካብቶም ሕማም ልቢ ከማዕብሉ ዝኽእሉ ጠንቅታት፡ ካብ መጠን ንላዕሊ ኣልኮላዊ መስተ ምዝውታር እዩ። መስተ፡ ብፍላይ ቀይሕ ወይኒ፡ ብዓቀን ምስ መግቢ ምዝውታር ሕማም ልቢ ከም ዘጉድል ገለ ምጽናዕትታት ዝድግፍዎ እኳ እንተኾነ፡ ኣልኮላዊ መስተ ምዝውታር ኣሉታዊ ሳዕቤንትን ጉድ ኣትን ከም ዘለዎ ምግንዛብ የድሊ።

*5. ካብ መጠን ንላዕሊ ዘይምጭናቕ*

ብብዝሒ ምርባሽን ምጭናቕን ናይ ልቢ 'ህርት ኣታክ' ከስዕብ ስለዝኽእል፡ ዘጨንቕን ዘተሓሳስብን ኩነታት ኪጋጥመና ከሎ ዘዘናግዑ ኩነታት ምዝውታር።

*6. ስብሒ ዝበዝሖም መግብታት ካብ ምብላዕ ምቍጣብ*

እነዘውትሮም መግብታት ከም ጸብሒ ደርሆ፡ ዝግኒ፡ ገዓት፡ ብዙሕ ጠስምን ስብሕን ክህልዎም ኣይግባእን። ኣብ ግዜ ንእስነትን ማእከላይ ዕድመን ዕቤትን እንበልዖ ብዝሒ ጠስሚ ክንቆጻጸር ይግበኣና። ቀይሕ ጸብሒ ኣብ ሰሙን ክልተ ግዜ ምብላዕ፡ ብዝሒ ኣሕምልቲ ምዝውታር ዝሓሸ እዩ። ብዙሕ ጨው ኣብ መግቢ ዘይምብዛሕ፡ ጸዕዳ ሽጉርቲ ብብዝሒ ምውሳድ፡ ሻሂ ብመጠኑ ኣብ መዓልቲ ብምስታይ ካብ ሳዕቤናት ሕማም ልቢ ክከላኸሉልና ይኽእሉ።

ብዝያዳ ሕማም ልቢ ንምክልኻል ናይ ሽንትን ደምን መርመራ ምውሳድ ጠቓሚ እዩ። ካብኡ ሓሊፉ፡ ሓኪም ብምውካስ ዝያዳ ሓበሬታ ብዛዕባ ጥዕና ልብና ክንረክብ ንኽእል።

## ጾታዊ ርክብ ኣብ እዋን ወርሓዊ ጽግያት

**ሕቶ፡ ኣብ እዋን ወርሓዊ ጽግያት፡ ጾታዊ ርክብ ምፍጻም ዘኸትሎ ኣሉታዊ ሳዕቤን እንተትሕብሩኒ?**

*ፍትሓዊት ካብ ኣስመራ*

መልሲ:- ብስነፍልጠታዊ መርትዖ፡ ብዘይካ'ቲ ኣብ እዋን ወርሓዊ ጽግያት ዘጋጥም ዘይምችኡኑት፡ ጾታዊ ርክብ ምፍጻም ዝኾነ ጸገም የብሉን። እንተኾነ፡ እቲ ዝካየድ ርክብ፡ ዘይውሑስ ኪኸውን የብሉን። ምኽንያቱ ኣብ ግዜ ጽግያት ዘይወሑስ ጾታዊ ርክብ ምፍጻም፡ ንምትሕልላፍ ብጾታዊ ርክብ ዝመሓላለፉ ሕማማትን ኤች.ኣይ.ቪን ዘቃላጥፍ ኣብ ርእሲ ምዃኑ፡ ርሕሚ ጓል ኣንስተይቲ፡ ዝወሓደ ኣሲድ ስለዝህልዎ፡ ባክተርያን ፋንጋስን ዝብሃሉ ታህዋስያን ከማዕብል ተኽእሎ ኣሎ። ካብ'ዚ ወጻኢ፡ ብውሑስ ኣገባብ ዝፍጸም ጾታዊ ርክብ ግና ብፍላይ ነታ ጓል ኣንስተይቲ፡ ነቲ ኣብ'ቲ እዋን ዘጋጥማ ቃንዛ፡ ጸቕጢ፡ ቀጨውጨው ምባል፡ ሕማም ርእሲ ወዘተ ከረጋግኣላ ከም ዝኽእል ክኢላታት ይሕብሩ።

## ሕማም መርዘን

**ሕቶ፡ ብዙሓት ሰባት ብሕማም መርዘን ክሳቐዩ ይረኣዩ እዮም። ንባዕላ ሓፍተይ'ውን ግዳይ ናይዚ ሕማም ካብ ትኸውን ነዊሕ ገይራ ኣላ። ብፍላይ ከኣ ወርሓዊ ጽግያት ኣብ ዝመጻ እዋን። ስለዚ መበገሲ ሕማም መርዘን እንታይ ምዃኑን ብኸመይ ክንከናኸኖ ንኽእል ብመገዲ መጽሔትኩም ከተብርሁልና። ኣቐዲመ የቐንየልና።**

ብርዛፍ ሽሞንዲ

*መልሲ፡ ሕማም መርዘን ብምምዝባል መትንታት ሓንጎል ዝስዕብ፡ መብዛሕትኡ ግዜ ኣብ ሓደ ወገን ናይ ርእስና ቃንዛ ብምግባር ንርእስና ዘጥቅዕ ሕማም እዩ። ዕውልውል ምባል፡ ተምላስ፡ ንመብራህትን ድምጽን ተነቃፊ ምዃን ገለ ንሕማም መርዘን ዘሰንይዎ ምልክታት እዮም።*

ሕማም መርዘን ኣብ ዝኾነ ግዜ ክጅምር ዝኽእል'ኳ እንተኾነ፡ መብዛሕትኡ ግዜ ንጉሆ ድሕሪ ድቃስ ይኸሰት። መርዘን ምስ ጀመርካ ካብ ሰዓታት ናብ መዓልታት ብምቕጻል፡ ኣብ ስራሕካ ዕንቅፋት ክፈጥረልካ ይኽእል። ፍሉይ ባህሪ ናይ ሕማም መርዘን፡ ንእሽቶ ምንቅስቓስ ወይ ምንቕናቕ ናይ ርእሲ፡ ብርቱዕ ቃንዛ ከስዕብ ይኽእል። እዚ ቃንዛዚ፡ ካብ ርእሲ ሓሊፉ ናብ ክሳድን ቀላጽምን'ውን ክልሕም ይኽእል። ሕማም መርዘን፡ ዝበዝሐ ግዜ ብተወርሶ ዝመሓላለፍ ኮይኑ፡ ንዝኾነ ዕድመ ዘጥቅዕ'ኳ እንተኾነ፡ ብዝያዳ ግን ንመንእሰያት ደቀ'ንስትዮ የጥቅዕ።

መርዘን ዝተላዕሎ ሰብ፡ ድኻም ይስምዖ፡ ሓይሉ ይደኽሞ፡ ኣተኩሮኡ ይደክም ወዘተ። ሕማም መርዘን ክፍወስ ዘይክእል'ኳ እንተኾነ፡ ግቡእ ሕክምናዊ ክንክን ብምግባር ግን ክንቆጻጸሮ ንኽእል። ዝተፈላለዩ ኣገባባት ፍወሳን መድሃኒታትን፡ ብምጥቃም፡ ንምልክታት ሕማም መርዘን ንምምሕያሽን ከምኡ ድማ፡ በቲ ሕማም እትጥቅዓሉ ንውሓት ግዜ ንምሕጻርን ሓጋዚ ኣበርክቶ ኣለዎ። ብዛዕባ መርዘን ዘለና መረዳእታ ብዝያዳ ኣብ ዝዓበየሉ እዋን፡ ንመርዘን ብቕልጡፍ ክንከናኸኖን ጥዑያት ኮንና ክንቅጽልን የኽእለና።

ልሙዳት ባርህርያት ሕማም መርዘን፡

- ካብ 4 ክሳብ 72 ሰዓታት ዝጸንሕ፡ ካብ ማእከላይ ክሳብ ብርቱዕ ቃንዛ ዝገብር ሕማም ርእሲ

- ብፍላይ ኣብ ሓደ ወገን ናይ ርእሲ ዝፍጠር ቀጻሊ ቃንዛን ነዘርዘታን

- ብጉልበታዊ ስራሕ ወይ ኣካላዊ ምንቅስቓስ ዝጋደድ ቃንዛ ርእሲ

- ንቓንዛ ርእሲ ስዒቦም ዝኽሰቱ፡ ዕውልውል ምባል፡ ተምላስ፡ ንብርሃን፡ ድምጺን፡ ጨናን ተነቃፊ ምዃን ምጥቃስ ይከኣል።

ሕማም መርዘን፡ ኣብ ሓንጎል ኣብ ዝርከብ መትንታት ደምን፡ ካልኦት ናይ ሓንጎል ትራንዝሚተራትን ብዝግበር ምቅይያር ዝበገስ'ዩ ተባሂሉ'ኳ ዝእመን እንተኾነ፡ እቲ ቀንዲ ጠንቂ ንምፍላጥ ግና፡ መጽናዕቲ ከም ዘድሊ ክኢላታት ይዛረቡ። እንተኾነ ጭንቀት፡ ሕጽረት መግቢ፡ ወይ ዘይስሩዕ ኣመጋግባ፡ ክቱር ኣካላዊ ወይ ኣእምሮኣዊ ድኻም፡ ምቅይያራት ኣብ ሰዓታት ድቃስ፡ ምዝባዕ ሆርሞናት ብሰንኪ ወርሓዊ ጽግያት፡ ምጥቃም መከላኸሊ ጥንሲ ከኒና፡ ሕርቃን፡ ብርቱዕ ጫውጫውታ፡ ድሙቕ ብርሃን፡ ብርቱዕ ጨና፡ ሓያል ንፋስ፡ ብርቱዕ ሙቐት ወይ ዛሕሊ ንሕማም መርዘን ካብ ዘበጋግሱ ረቛሒታት እዮም።

ኩሉ ሰብ ንሕማም መርዘን ክጻወሮ ዘኽእሎ ዝተወሰነ ደረጃ ዓቕሚ'ኳ እንተለዎ ፡ ነቶም ናይ ተወርሶ ሕማም ዘለዎም ግና፡ ካብ ክጻወርዎ ዝኽእልሉ ዓቕሚ ንላዕሊ ኪኸውን ይኽእል እዩ። ብሰንኪ ምምዝባል ሆርሞናት ኣብ ግዜ ወርሓዊ ጽግያት፡ ሕማም መርዘን ካብ ኣብ ደቂ ተባዕትዮ ብዝያዳ ኣብ ደቀ'ንስትዮ ዘጋጥም'ኳ እንተኾነ፡ ንኹሉ ኣካል ሕ/ሰብ ኪጋጥም ዝኽእል ተርእዮ ምዃኑ ምግንዛብ ኣገዳሲ እዩ።

***

# ባህልን ስነ-ጥበባትን

ድርሰት ግጥሚ ደርፊ

## "ሕደማ ዝስማዕ እምበር ዝንበብ ኣይኮነን"

### ስነ-ጥበበኛ ሳሙኤል ኣልመደ (ወደ'ልመደ)

*ሳሙኤል ኣልመደ ክሳብ ሕጂ ከባቢ 300 ንደርፍን ልዕሊ 10 ንመዝሙርን ዝኸውን ግጥምታት ብምፍራይ ንልዕሊ 30 ድምጻውያን ሃገርና ዝሃበ ሃብሮም ስነ-ጥበበኛ'ዩ። ካብ እዋን ቁልዕነቱ ኣትሒዙ ግጥሚ ክሓናጥጥ ከም ዝጀመረ ምስፈለጥካ ኸኣ ክሳዕ ክንደይ ንስነ-ጥበብ ዝተፈጥረ ምዃኑ ክትርዳእ ኣይትጽገምን። ወደ'ልመደ ኣብ ምድላው ናይ ደርፍን መዝሙርን ግጥምታት (ሕደማ) ከይተደረተ፡ ኣብ ሞያ ጋዜጠኝነት፡ ድርሰት ሙዚቃዊ ድራማታት፡ ምውሳእ፡ ምንባብ ግጥምን መወዓውዕን እውን ዕዉት ስርሓት ከበርክት ዝጸንሐን ዘሎን'ዩ።*

*** መእተዊ ክኾነና፡ ብሌላ ምስ ኑብስኻዶ ክንጅምር...**

- ጸገም የለን! ብ1970 ኣብ ኣስመራ ገዛ ብርሃኑ ተወሊደ። ገለ ወዲ ሓደ ዓመት ኣቢለ ምስ ኮንኩ፡ ናብ ገጀረት ዓቢ ቀይርና፡ ኣብኡ ዓብየ፡ ክሳዕ ሓዳረይ ዝፈሊ ኣብኡ ጸኒሐ። ንትምህርቲ ዝምልከት መባእታን ማእከላይን ደረጃ ኣብ ቤት ትምህርቲ ኣድቬንቲስ ሚስዮን (ድሒሩ ናብ ሓላይ ዝተቐየረ) ተማሂረ። ካብ 9 ክሳብ 12 ክፍሊ ኣብ ቤት ትምህርቲ ቀይሕ ባሕሪ ተማሂረ። ... ናጽነት ኮይኑ፡ ሃገራዊ ኣገልግሎት ምስ ተኣወጀ፡ ኣብ ቤት ጽሕፈት ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ሓደ ካብ'ቶም ፈለምቲ 60 መንእሰያት መዝገብቲ ኾይነ ክሰርሕ ጀሚረ። ንገለ ሓደ ዓመት ዝኸውን ምስ ሰራሕኩ፡ ክቱር ናይ ጋዜጠኝነት ህርፋን ስለዝነበረኒ፡ ኣብ ሚኒስትሪ ዜና ብሃገራዊ ኣገልግሎት፡ እሞ ድማ ብፈተና ተፈቲነ ኣትየ። ኣብኡ ናይ ጋዜጠኝነት መባእታዊ ትምህርቲ ተማሂረ፡ ኣብ ድምጺ ሓፋሽ ሽማግለ ትግርኛ ተመዲበ ዓመትን ፈረቓን ዝኸውን ሰሪሐ። ብድሕሪኡ ብ1994 ንታዕሊም ንሳዋ ወሪደ። ኣገልግሎት ኣቐዲመ ወዲአ ስለዝነበርኩ፡ ድሕሪ ታዕሊም፡ ኣብ ድራማ ክነጥፍ ጀሚረ። ኣይጸናሕኩን ኣብ 1995፡ ኣብ ሃማመተኤ ኣብ ጋዜጣ ትርግታ ከም ኣባል ኣሰናዳኢት ቦርድ ኮይነ ክሰርሕ ጀሚረ። 1998 ወራር ወያኔ ምስ'ጋጠመ፡ ከም ኩሉ ሰብ ሃገራዊ ጉቡኣይ ንምብርካት ከቲተ፡ ኣብ ኮር 271 ከም ሪፖርተር፡ ድሒሩ ኸኣ ኮር ብደረጃ ግንባር ምስ ቆመ፡ ኣብ የማናይ ክንፊ ግንባር መረብ ሰቲት ተመዲበ ሰሪሐ። ካብ 2001 ክሳብ 2012 ድማ ኣብ መኮንን ጎስጓስን ሓበሬታን ሚኒስትሪ ምክልኻል ኣብ ዜናውን



ስነ-ጥበባውን ስርሓት ክሳተፍ ድሕሪ ምጽንሐይ፡ ቅድሚ ሓደ ዓመት ኣቢለ (ኣብ 2012) ተጣይሰ፡ ውልቃዊ ናብራይ እመርሕ ኣለኹ።

**• ጽቡቕ። ኣጀማምራኻ ኣብ ስነ-ጥበብ ብሓፈሻ ብፍላይ ኣብ ግጥሚ መዓስን ብኸመይን እዩ?**

- ብንጹር በዚ ግዜን ዕለትን ኢለ ክገልጽ ኣይክእልን እየ። ግና እቲ ዝንባለ ኣብ እዋን ንእስነተይ እዩ ክገሃድ ጀሚሩ። ብቐልዓይ እንከለኹ ደርፊ ምስማዕን ዓው ኢልካ ደጊምካ ምድራፍን የዘውትር ምንባረይ ይዕለለኒ። ደሓር ኣነ'ውን ዝዝክሮ ኣብ ገዛውትና ይኹን ቤት ትምህርቲ ግጥምታት ይሓናጥጥ፡ ሰብ ኣኪበ ዓው ኢለ የንብብ ምንባረይ ተዘክሮ ኣሎኒ። ስለዚ ነዚ ክልቲኡ ደሚርካ ክትርእዮ እንከለኻ፡ ነቲ "ብኸመይ?" ዝብል ሕቶ፡ ብምናልባት ኣብ ስነ-ጥበብ ንኽነጥፍ ዝተፈጥርኩ ደኣ ከይከውን እብል።

*** እታ ናይ ፈለማ ዝጸሓፍካያ ግጥሚ እንታይ ነይራ?**

- እታ ናይ ፈለማ ዘይኮነትሲ እታ ከም ፍሉይ ዝዝክራን ዝለዓለ ድርኺት ፈጢራትለይን ዝብላ፡ ኣብ 1992 ኣብ

ጋዜጣ ሓዳስ ኤርትራ ተሓቲማ ዝወጸት ግጥሚ ነይራትኒ። እዛ ግጥሚ እዚኣ ምስ ጸሓፍኩ፡ ኣብ ከባቢያይ ዝተዋህበኒ ግብረ-መልሲ ኣዝዩ ኣተባባዒ ነይሩ። ንቐጻሊ ክሰርሕ ከም ዘሎኒ ንተውህቦይ ክምዝምዞ ከም ዝግበኣኒ ተማዒደ። ሕሰቦ 1992 እሞ ጋዜጣ ሓዳስ ኤርትራ፡ ምስ'ቲ ሽው ዝነበረ ናይ ናጽነት ስምዒትን ምስ ዝነበሩ ጸሓፍትን እሞ ድማ ምንም ተሞኩሮ ዘይብለይ፡ ሓደ ተልመዲን ግጥመይ ኣብ ገጻት እታ ጋዜጣ ምውጽኡ፡ በቃ ከምቲ ዘየለ እየ ተሓጉሰ።

*** ኣብ ናይ ደርፊ ደኣ ብኸመይ ዘንቢልካ..**

- ኣብ 1ይ ዙርያ ኣብ ሳዋ ምስ ወረድና፡ ብደረጃ በራጊድ፡ ናይ ሽው ተዓላሞ ጉጅለ ባህሊ ኣቑሙ ተባሂልና፡ ሕጂ 1ይቲ ብርጌድ እታ ዝነበርናያ ኣሃዱ ኣብ ሙዚቃ ይኹን ድራማ ተሞኩሮ ዘጥረዩ ከም በዓል ዘርእሰናይ ተስፋይ፡ የማነ ኣርኣያ (ቾምቤ) ካልኦትን ዝርከብዎም ጉጅለ ባህሊ ቈይማ። በቲ እዋን'ቲ ውድድር መዝሙር ብደረጃ መዓስከር ተሰሪዑ ስለዝነበረ፡ ኩለን በራጊድ መዛሙር ክዳልዋ ተኣዚዙ። ስለ'ዚ የማነ ቾምቤ (ስወኣ) ዜማ ይፈታትን ስለዝነበረ፡ ግጥሚ ክህቦ'ሞ ዜማ ድማ ባዕሉ ክሰርሓላ ይሓተኒ። "ደሴት ሰላም" ትብል ግጥሚ ይጽሕፍ፡ ንሱ ድማ ዜማ ይገብረላ። ከምዚ ዝብለካ እቲ ውድድር ብደረጃ ኣሃዱ ስለዝነበረ፡ ነታ ናይ መጀመርታ ስራሕ ሒዝና ናብ ጉጅለና ንቐርብ፡ ኣባላትና ድማ ነታ ስራሕ ርእይቶታት ብምሃብ የሀብትምዋ፡ ኣብቲ ውድድር ቀዳመይቲ ኴንና ንዕወት። ብድሕሪኡ'ውን ሓንቲ ንግዜ ትምልከት "መንገደኛ" ትብል ግጥሚ ስለዝነበረትኒ፡ የማነ ኣብ ካሴቱ ክሓትማ ይሓተኒ'ሞ ይህቦ። ጽቡቕ ገይሩ ሰሪሕዋ ነይሩ፡ ግና ናብ ህዝቢ ከይተዘርግሐት መስዋእቱ ቀዲሙ።

*** ኣየኖት ግጥምታት'የን ዝያዳ ኣፍሊጠናኻ ወይ ኣስምዮናኻ?**

- ኣብ 2000 ኣብ መበል 10ይ ዓመት በዓል ናጽነት "ሽዳ" ብድምጻዊ ካሕሳይ በርሀን፡ "መሲለዶ" ብኣሮን ኣብርሃም ተዘይመን ዝተደርፋ ስርሓት፡ ብሕልፊ ኣብ'ቲ ማሕበረሰብ ናይ ጥበብ ንኽፍለጥ ሓጊዘናኒ። ብዝያዳ ምስ ካልኦት ድምጻውያን ንኽራኸብ ድንድል ኮይነናኒ ክብል እኽእል።

*** መንቀሊ ሓሳባት ናይ'ተን ግጥምታት እንታይ እዩ? ንምንታይ "ሽዳ" ኢልካ? ንምንታይከ "መሲለዶ?" ኢልካ?**

- "ሽዳ" ሓደ ኣብ ግዜ ቃልሲ ዝነበረ ሳእኒ ተጋደልቲ እዩ። ውክላ እየ ተጠቒመሉ። እቲ ምስጢር ጅግንነት ኣብ'ቲ ሳእኒ ኣይኮነን። እንታይ ደኣ ነቲ



ሳእኒ ኣብ ዝረገጸ ኣእጋር እዩ ነይሩ። ኣብ ልዕሊ'ቲ ሳእኒ ዝነበረ ተጋዳላይ፡ እቲ መንፈሱ፡ እቲ ኒሑ፡ እቲ ናይ ምግባር ክእለቱ፡ እቲ ትብዓቱ፡ ወዘተ... ነዚየ ክንጸባርቕ ደልየ። ንናጽነት ንምድላይ ናይ ዝነበረ ከቢድ ጉዕዞ ብመገዲ ሽዳ'የ ክትርኸ ፈቲነ። ካሕሳይ በርሀ'ውን ብዘይቀለዓለም ጥዕምቲ ዜማ ሰሪሑ ስለዝደረፋ፡ ኣዝያ ተሰማዒት ኮይና። እታ ካልኣይቲ "መሲለዶ?" እያ ትብል። ቅድሚ ሕጂ ገሊጸዮ ነይረ መንቀሊ ሓሳባ፡ መተዓብይተይ ስወእ ፋኑስ መብራህቱ እዩ፡ ኣብ ዜሮ ሰዓት ካላሽኑ መዚኑ፡ ነቶም ገዳይም ንመስለሉ ሰዓት ኣኺሉ እዩ ኢሉ ናብ ኲናት ምስ ነቐለ ፈለጥቱ ምስ ኣዕለሉኒ፡ ነታ ቃል ኣካማሲዐ'ያ። "መሲለዶ?" ትብል ሕቶ ኣንቂለ። ነታ ግጥሚ ጽሒፈያ። ምስ ኣሮን ኴንና ሰኹዕናያ ኣብ ዜማ፡ ንሳ'ውን ጽቡቕ ጽልዋ ፈጢራ።

*** ድሕሪኡ ጉዕዞኻ ከመይ ቀጺሉ? ምስ መንመን ኢኻ ሰሪሕካ?**

- እዘን ስርሓት ከምቲ ዝገለጽክዎ ዝለዓለ መንጠሪ ባይታ እየን ኮይነናኒ። ምስ ብዙሓት ክራኸብ ክኢለ፡ ምስ ሄለን መለስ፡ ኤልሳ ኪዳነ፡ ተመስገን ጣኪቆ፡ ቴድሮስ ሓጎስን ካልኦትን። ብዓቢኡ ምስ ዓበይቲ ሙዚቀኛታትን ዘየምትን ሙኸታር ሳልሕ፡ ኣርኣያ ሃይለ፡ የማነ ኪዳነ፡ ግደይ ዮሃንስ ደሓር'ውን ምስ ኀይትኦም ነጋስን ከምኡ'ውን ነጸረኣብ (ወዲሻውል) ካልኦትን ብምኻን ናይ ሓባር ስራሕ ክነፍሪ ክኢልና ማለት'ዩ።

*** ከም ዝፍለጥ ብዙሕ ሃገራዊ ዝኾነ ንደርፍታት ዝኸውን ግጥምታት ኣፍሪኻለኻ። ከም ዝጠቐስካዮ፡ ሽዳ፡ መሲለዶ፡ ከምኡ'ውን ኣብ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያትን ካልኦትን ሰጉም፡ ኣባኻምበር፡ ሽባብ፡ ኣፍላ'የ ኣፍላ... ካልኦትን እዞም ስርሓትካ፡ ተሰማዕትን ጸለውትን ምንባሮም እዝከር። እንታይ እዩ እቲ ምስጢር?**

- ሓደ እቲ መድረኽ'ዩ። ሽዑ እቲ ዝነበረ ስምዒትን እቲ ስራሕን ዝተጋጠሙ እመስለኒ። ኣብ እዋን ናጽነት ህጻን ወይ ኣብ እዋን ምጉባዝ ዝነበረን፡ እቲ ካብ ሜዳ ዝኣተወ ተጋዳላይን ኣብ ሓደ ናይ ሓባር ጉዳይ ኣብ ሓደ መስርዕ ዝተሰለፍሉ እዋን'ዩ። ስለዚ እቲ ጥበብ እውን ንሃገርን ነቲ መድረኽን ዘማእከለ ነይሩ። ካልኣይ፡ ውህደት ናይ ሰራሕቱ እዩ። መጀመርታ እቲ ስራሕ ናብ ደራፋይ ቅድሚ ምብጽሑ፡ ምስ'ቲ ዘያማይ ኴንና ነስተማቕሮ። ክልቴና እንተተሰማሚዕናሉ ጥራይ'ዩ ደራፋይ ክሰማምዓሉ ዝኽእል። ደራፋይ'ውን ማዕሬና ነቲ ስራሕ እንተኣስተማቒርዎ ወይ እንተፈትይዎ እዩ እቲ ሰማዒ ክፈትዎ ዝኽእል። በዚ መንገድ'ዚ ስለዝኸድና እዩ እቲ ስራሕ ዕውት ክኸውን ክኢሉ።

*** ግና ገለ ገለ ደርፍታት ግምት ዘይሃብካዮም ኣዝዮም ህቡባት ወይ ተሰማዕቲ ይኾኑ'ዮም። እዚ ምስ'ዚ ዝበልካዮ ብኸመይ ተተኣሳስሮ?**

- እዚ ናይ ምስትምቓር ጉዳይ እዩ። ኩሎም እቶም ዝስርሖ ስርሓት፡ ውጽኢት ካብ ውሽጥኻ ፈንቂሉ ናይ ዝወጽእ ሓሳባት እዩ። ስለዚ ንዓኻ ማዕረ

እዩ። እቲ ዝተርፍ ናይ ዘስተማኽር ጉዳይ እዩ።

*** ግጥሚ ክትጽሕፍ ቦታን ግዜን ትመርጽዶ?**

- ፈለማ ግጥሚ ክትጽሕፍ ስለዝደለኻ ኣይኮነን ዝጸሓፍ። ከም መረዳእታይ እቲ ሓቂ'ውን ንሱ ስለዝኾነ፡ ግጥሚ ባዕሉ ክነቅል ኣለዎ። ኣብ ርእስኻ ክሕቆን ዝጸንሐ ሓሳባት ክውለድ ክደሊ ከሎ እቲ ቅልውላው ይጅምር፤ ከምዚ ሕርሲ ናይ ኣዴታት። ሽዑ ብርዕን ወረቐትን ጥራይ እዩ ዘድልየኒ። ኣብ ዝሃለኹ ይሃሉ፡ ኣብ ገዛ መገዲ፡ መዘናግዒ፡ ሰብ ይሃሉ ኣይሃሉ ስርሐይ ጥራይ እየ ዝገብር። እምበር ዕዮ ስለዝተዋህበኒ፡ ክጽሕፍ ኢለ ክድቅሰሎም ዝግበኣኒ ግና ዝኸሰርክዎም ለይታት ውሑዳት ኣይኮኑን።

**- ናብ'ቲ ናብ ፍቕርን ማሕበራውን ኣርእስትታት ዘተኮረ ግጥምታትካ ክንሰግር። 'ኣስካቡሊ' ማዕረ ክንድኡ ድዩ መሪር?**

- ኣይወጸንን። እኳ ደኣ ኣስካቡሊ ጥዑም ጸብሒ'ዩ ዝበሃል። ግዲ ዘይተሰለሰ ኾይኑ፡ ሂወት ኣስካቡሊ ጥዑም ክኸውን ይኽእል'ዩ። ምናልባት ነዛ ንውልቅኻ ኢኻ፡ ዝውጥጠካ ነገር የለን፡ ከም ድላይካ ክትከውን ናጽነት ይህልወካ ወዘተ ልዕሊኡ ግና ምምስራት ስድራ ወይ ሓዳር ምግባር ትርጉም ኣለዎ ንዓይ፡ ሓደ ከም ሰብ ዘይተርፈካ ግዴታ እዩ። ካልኣይ እቲ ሕብረተሰብ ዘሕድረልካ ተጽዕኖ ኣሎ። ሓደ ካብ መለክዒታቱ ንሱ ስለዝኾነ፡ ሳልሳይን እቲ ዓቢ ቁምነገርን ስድራቤታት'የን ዓዲ ዘቑማ። እዚ ኣቐጹምናዮ ዘሎና ሕብረተሰብ፡ እዚ ከም ህዝቢ ንስመየሉ መንነት፡ ድምር ውጽኢት ናይ ስድራቤታት እዩ። ስለዚ ምምስራት ስድራ ወይ ሓዳር ምግባር ክሳብ ክንድ'ዚ ዝምጠጥ ትርጉም እንተሃልይዎ፡ ኲኖ እስካቡሊ ጸብለል ናይ ምባል ተኽእሎ ኣሎ።

*** ናይ ተመስገን "መልከዕኪ" ትብል ደርፊ ንጽባቐ ቡቲ ኣሉታዊ ሸነኹ ኢኻ ገሊጽካዮ። እንታይ ኢኻ ክትብል ደሊኻ?**

- ኣብ'ዛ ደርፊ እዚኣ ሓይሊ ጽባቐ ኣሎ፡ ሳዕቤን ጽባቐ ኸኣ ኣሎ። ከምቲ ነዋሕ ማሽላ ሓደው ንዑፍ ሓደው ንወንጭፍ ዝበሃል። ኣፍቃሪ ነታ ተብረቕርቕ ኣፍቃሪቱ ኪኖ ዝሕበኖላ ወሰዱለይ እናበለ ብቕንኢ ክሕመስ ከሎ እያ እትርኢ። እዚ ማለት ዘይተመጣጠነ ጸጋ ልዕሊ'ቲ ዝህበካ ክብረት ድቃስ ከም ዝኸልእ ንምትንታን ዝዓለመት እያ።

*** ኤልሳ ኪዳን ትደርፋ፡ 'ቆጸራ' ትብል ደርፊ ኣላ። እንታይ ክትብል ስለዝደለኻ ኢኻ?**

- ቆጸራና ቈጸራ ሓበሻ ተባሂሉ እዩ ዝግለጽ፡ ቆጸራ ሓበሻ ማለት ድማ ብሓጺሩ ዘይክበር ቆጸራ እዩ። ካብ ተቛጸርቲ ክልቲኦም ወይ ሓዲኦም ኣብታ ልክዕ ሰዓት ኣይርከቡን'ዮም። ስለዚ ቆጸራ ዘይምኽባር ዝፈጠሮ ሳዕቤን እዩ ዝግለጽ ኣብታ ደርፊ። እታ ጠባይ ነፍቃሪኣ ከተሐጉስ ክትብል ሰሙን ምሉእ ክትዳለወሉ ንዝጸንሐት ጉዳይ፡ ብሰንኪ ቆጸራ ብዘይምኽባር ትርጉም ክስእን ከሎ እትርኢ ስራሕ እያ።



*** "እንታይ ይኀድለካ?" ትብል ናይ ኣልጋነሽ ቺናኸ?**

- ኩሉ ነገር ኣብ ከብድኻ ምግባር ምናልባት ኣብ ግዜ ሽግርን ፈተናን ንተጻዋርነትካ ዝምስክር ክኸውን ይኽእል እዩ። ሃልሃል ኣብ ዝብል ፍቕሪ ግና ፍትወትካን ስምዒትካን ቀቢርካ ክትከይድ ከቢድ እዩ። ፍቕሪ ትዕቢት ኣይደልን እዩ። ሽሕኳ ኪኖ ቃላት ተግባር ዝዛረብ እንተኾነ፡ እዝኒኸ ጥዑም ቃላት እንተሰምዐ ንፍቕሪ የትርሮ እምበር መዓስ ሃሲያ ይፈጥረሉ።

*** ብስዒድ ብርሃኑ ትድረፍ "ኣድኒቐኪ"ኸ?**

- ንመንእሰይ ድምጻዊ ስዒድ ብርሃኑ ኣብ'ታ "ቁሊሕ በሊ" ዘርእስታ ኣልበሙ ሰለስተ ግጥምታት ሰሪሐሉ። ሓንቲ ካብኣን እያ "ኣድኒቐኪ"። ትሕዝቶ እዛ ግጥሚ ካብ ጽልኢ ዝሕፈስ ዋላ ሓደ ከም ዘየለ እያ ትገልጽ። ካብ ኣብ ጽልኢ ምንባር ኣብ ፍቕሪ ምንባር ዝበለጸ ምዃኑ እያ ተብርህ። ይቕሬታ ምሕታት ኣነ ከም ትብዓት እየ ዝወስዶ። ከም ትብዓት ጥራሕ ዘይኮነ ከም ንቕሓት እውን'ዩ ንዓይ።

*** ናይ ናሆ" ሕማቕ ካብ ጽቡቕ" ትብል ደርፊኸ?**

- እዚኣ ናይ ሂወት ኢጋጣሚ'የ ዝብላ። ምናልባት ንስኻ ትሓስቦ ካልእ፡ እቲ ዝጸንሓካ ካልእ ይኸውን። ገለ ሰባት ንጽቡቕ ኢሎም ዝገብርዎ፡ በንጻሩ እቲ ሰናይ ተግባራት'ውን ብኣሉታ ተሸሪፉ ይጸንሖም። ስለዚ ካብ ንፋዕ ሕማቕ ከም ዝውለድ ካብ ጽቡቕ ተግባር ከኣ ሕማቕ ከም ዝበቁል ንምብራህ እዩ።

*** ምስ ነፍስሄር ድምጻዊ ኣብርሃም ኣፈወርቂ "ኣሎ ኣይትብሊ" ትብል ስራሕካ ኔርካ። ብዛዕባኣ ገለ ክትብለና...**

- መጀመርታ እቲ ኮኾብ ድምጻዊና ነፍስሄር ኣብርሃም ኣፈወርቂ፡ ሽሕኳ ብኣካል እንተሓለፈ ዘይሓልፍ ስራሕ እዩ ገዲፉ፡ ንሱ ጥራይ ዘይኮነ፡ ክጽሕፍን ክደርስን ዘይእግሞ ክንሱ መታን መለሳ (Variety) ክህልዎ ስርሐይ ብምባል ንዓይ፡ ንሙኽታርን ኣኪለን ሓሓደ ስራሕ ክነበርክት ባይታ ስራሕ ስለዝሃበና፡ ናይ'ቲ ዕድል'ቲ ተጠቀምቲ ብምዃንና ኣነ ብልቢ እየ ዘመስግኖ። ምስኡ ብምስርሐይ ከኣ ኣዝየ እየ ዝሕበን።

ሕጂ ናብ'ታ ስራሕ እንተመጺእና፡ ልብኻ ተረሓሒቑ ክነሱ ግን ኣብ ሓንቲ ቤት ስለዝሃለኻ ፍቕሪ ኣሎ ድዩ? ፍቕሪ'ኳ ብሓደ ምህላው ዘይኮነስ ሓደ

ምኽንያቱ። ኣብ ውሽጥኻ ዘይቀራረብ ሓጹር ከሊልካ እንክለኻ፡ ኣብ ሓደ መኣዲ ስለእተመገብካ፡ ፍቕሪ ዲና ክንብሎ። እቲ ዝርዝር ብዙሕ'ዩ፡ ብሕጽር ዝበለ ግና ኣብ ንጹህ ልቢ ፍቕሪ ኣሎ። ንጽህና እንተዘየለ ፍቕሪ የለን።

ፍቕሪ ከም ጸሓይ እዩ ፍቕሪ ልቢ'ተነጺሁ
ዕራርቦ እንተኸደ ወጋሕታ ይምለስ'ዩ
ከምዛ ዘለናያ እንተኾይኑ ግና
ፍቕሪ ይስወር'ዩ ከም ደቂ ሕድርትና

*** ምስ ሄለን መለስ ብርክት ዝበሉ ደርፍታት ሰሪሕካለኻ። ኣነ ግና፡ ኣብ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ንዝቐረበት፡ "ኣባኻ'ዩ" ትብል ደርፌ ኣዝያ እያ ትምስጠኒ። ብዛዕባኣ ገለ ክትብለና...**

- እታ ግጥሚ ባዕላ ስለትዛረብሲ ዘይስምዓካ ....

*** ክትደርፈለይ**

- ደርፊ ደኣ ዋንኡ ኸሳ፡ ኣነስ ነቲ ግጥሚ'የ ከስምዓካ።

ኣባኻ'ምበር ኣብ መን ደኣ'ሞ
መን ኣሎ ክንዳኻ ኩሉሙሉ ዝዓሞ
ኣባኻ እምበር ኣብ መን ደኣ'ሞ
መን ኣሎ፣ መን ኣሎ እቲ ጾር ዝስከሞ
ሕጂ'ውን ኣባኻ'ዩ ንስኻ ኢኻ ጸዋሪ
ንስኻ ኢኻ 'ቲ ማእገር ኣብ ዝባንካ ኣሎ ሕድሪ።
ክንዳኻ የለን በዓል ዓይኒ ብርኪ
እንታይ ይጽግመካ ዘይእግመካ ትኪ
ጎቦ ትንውንው ባሕሪ ተንደቕድቕ
ኣብ ሰልሚ ትዘልል ኣኻውሕ ትስንጥቕ
ግና ፍለጦ ንግዜ ኣይፈልጥን'ዩ ላህሊሁ
ሰቕ ኢሉ'ዩ ዝሕምበብ ወጊሑ ዓሪቡ
ንብርቱዕ ውሕጅ እንተለዎ መዕገቲ
ኣብ ግዜ ግን የለን የለን ቀይሕ መብራህቲ
ስለዚ ጎበዛይ ብርኪ ከይጠለመ
ዳም ዳም ደኣ በል ኣፍላ ከሎ ዕድመ
እንግድዓ ንፍልሖ'ዩ ስምዩ ነባሪ
ከለኻን ከለካን ግደፍ መዘከሪ....

*** ናብ ካልእ ከይሰገርኩ፡ ንኹሉ ግጥምታትካ ብኸምዚ ብቓልካ ትወጾ ማለት ድዩ?**

- ሕጂ ምስ ምብዛሕ ናይቲ ስራሕ እርስያ ኣለኹ'ምበር፡ ቀደም ንኹሉ ግጥምታተይ እዝክሮ ነይረ'የ። ሕጂ'ውን ኩሉ እቲ ስራሕ ደኣ ኣይኮነን እምበር ብኸፊልሲ ዳርጋ ንኹሉ እዝክሮ'የ።



*** ኣብ ደርፊ ዜማዶ ክሕይል ኣለዎ ወይስ ግጥሚ?**

- ንዓይ ክልቲኦም ዘይነጻጸሉ ኣካላት'ዮም፡ ደርፊ ክስማዕ እንተኾይኑ ዜማ ክሕይል ኣለዎ? ደርፊ ክነብር እንተኾይኑ ግጥሚ ክዓሙቕ ኣለዎ። ብተወሳኺ ደራፋይ ነቲ ስራሕ ብግቡእ ከድምጾ ኣለዎ። ሓፈሻዊ እቲ ሙዚቃ ድማ ብግቡእ ክወሃሃድ ኣለዎ፡ ውህደት ናይዞም ዝጥቀስ'ዩ ንደርፊ ነባሪ ዘብሎ።

*** ናይ ሎሚ ደርፍታት ምስ ናይ ቀደም ደርፍታት ክነጻጸር ከሎ ደኺሙ ዝበሃል ኣበሃህላታት ኣሎ። እንታይ እዩ ርእይቶኻ?**

- ኣይሰማምዓሉን እየ። ብርግጽ ናይ ቀደም ደርፍታት ነዚ ናይ ሕጂ ዘሎ መሰረቱ ምኳኑ ዘይከሓድ ሓቂ እዩ፡ እቶም ኣብ ትማሊ ዝነበሩ ስነ-ጥበበኛታት ኣቦታት፡ ክኽበሩን ክድነቑን ዝግብኦም እዮም። ብውልቀይ ኣብ ልዕሊኦም ዘሎኒ ኣኽብሮት ኣብ ቦታኡ ኣሎ። ግና ናይ ቀደም ደርፊ ኩሉ ድዩ ጥዑም? እተን ናይ ቀደም ተባሂለን ዝጥቀሳ ደርፍታት ብቑጽሪ ውሑዳት እየን። ንሳተን ጥራይ ድየን ነይረን? ... ኣይኮናን፡ ግና እተን እተሰምዓ ወይ ህቡብነት ረኺበን ዛጊት'ውን ንሰምዐን ዘሎና፡ ካብ'ተን በሊጸን ዝወጻ ስርሓት'የን። ድፍረት ደኣ ኣይቆጸረለይ እምበር፡ ገሊኡ ግጥምታት እኮ መእሰሪ ኢኻ ትስእነሉ፤ ግና ኸኣ ብትማሊ ኲንካ ክትርእዮ ኣሎካ። እቲ ግዜ ንባዕሉ ምስ ሎሚ ክተወዳድሮ ኣይትኽእልን ኢኻ፡ ሎሚ ዝሓሸ ናይ ተክኖሎጂ ዕድላት ኣሎ። ሎሚ ብኢንተርነት ጥራይ ክትመሃረሉ ትኽእል ባይታ ኣሎ። ሎሚ ሕሉፍ ሓሊፉ ኣሽሓት ደርፍታት ኣብ ሞባይልካ ክትክዝን ትኽእል። ዓለምለኻውያን ናይ ሙዚቃ ቓንቛት ብሪሞት እናጠዋወኻ ክትዕዘብ ትኽእል። እቲ ፍልልይ ዓብን ብዙሕን እዩ። ናይ ሎሚ ደርፍታት ክንብል ከሎና'ሸ ኖናይ ኢና ንጠቅስ ዘሎና፡ ድሕሪ ናጽነት ዝፈረያ ድዩ ወይስ ኣብዚ ዳሕረዋይ 10 ዓመት ዝፈረያ ኖናይ እዩ? ንትግርኛ ጥራይ ድዩ ዋላስ ነተን ካልኦት ብሄራት'ውን ዘጠቓልል እዩ? ሓደ ንጹር ዝኾነ መኽሰሲ የለን።

ደኺሙ ዝበሃል ዘሎ ኣበየናይ እዩ? ኣብ ግጥሚ? ኣብ ምቅንባር? … ደሓርከ ኩሉ ድዩ ድኹም? ኪኖ ስግረዶብ ከይዶም ዝስምዑ ደርፍታት ኣይፍረናን ዲና? እንታይ እዩ ዝበሃል ዘሎ! መንእሰያትና ብቛንቋኦምን ህርመታቶምን ክስምዑ ይውዕሉ የለዉን ደዮም? ትማሊ ትማሊ እኳ'ዩ ቋንቋ ትግርኛ ንፍቕሪ ኣይገልጽን'ዩ ዝበሃል ነይሩ። ሕጂ ግና እዚ ኣበሃህላ ጠፊኡ'ዩ። ደሓር መን'ዩ ናይ'ዚ ዝበሃል ዘሎ ድኽመት ተሓታቲ። እቶም ትማሊ ንሙዚቃ ሃገርና ዝቐለስዎ ስነ-ጥበበኛታት፡ ሎሚ'ውን መሪሕ ተራ እኳ'ዮም ዝጻወቱ ዘለዉ። እሞ እዚ ክሲ'ዚ ነዚ ናይ ሕጂ ወለዶ ጥራይ ድዩ ተሓዚኡ ወይስ ዋላ ንዕኦምውን ይምልከቶም እዩ? እዚ ክምለስ ዘለዎ ሕቶ እዩ። ኣብኦት እታ ናይ ቀደም ጓይላን እዛ ናይ ሕጅን ሓደ ድየን? ሎሚኳ ንሓንቲ ደርፊ ልዕሊ ሓሙሽተ ዜማ እዩ ዝስረሓላ። ኣብ ሓንቲ ደርፊ ትስኳዕ ግጥሚ ኸኣ ርእሳ ዝኸኣለት መጽሓፍ ክትከውን ትኽእል እያ። ልክዕ'ዩ ኩሉ ጥዑም እዩ ይብል የለኹን። ኩሉ ሕማቕ ዘይምኳኑ ግና ኣፍልበይ

ነፊሐ ክምጉት እኽእል።

**- ሕራይ ወድ'ልመደ፡ ኣብ ደርፍታትና ከም ሽግር ክጥቀስ ዝኽእል እንታይ ኣሎ?**

- ጽቡ'ቕ ሕቶ'ዩ። ሎሚ ከም ቀንዲ ጸገም ክግለጽ ዝኽእል፡ እቲ ዘመናዊ ዝበሃል መዚቃ ዳርጋ እናተረፈ ዝኸይድ ዘሎ ይመስል። እዚ ኸኣ ጠንቂ ኣብ'ቲ ኣብቲ ነቲ ሲዲ ዝዕድጉ ኒጋዶ ዝምርኮስ 'መስለኒ። ሓንቲ ሲዲ ክትሸየጥ እንተኾይና፡ ግድን ጓይላ ክትከውን ኣለዋ፡ እዚኣ እንተዘይጌርካ፡ ኒጋዶ ኣይዕድጉልካን እዮም። ሕጂ እቲ ደራፋይ ንግጥሚ፡ ንዜማ፡ ንሙዚቀኛታት፡ ንስቱድዮ ወዘተ ገንዘብ ከፊሉ እዩ። ገንዘቡ ክመልስ እንተኾይኑ ክሽይጥ ኣለዎ። ክሽይጥ እንተኾይኑ ብድሌት ዓዳጊ ክቕየድ ኣለዎ። እዚ ሓደ ካብ'ቲ ጸገም እዩ። ካልእ ንሓንቲ ዝሃበበት ደርፊ ልክዕ ከምኣ ክትሰርሕ ምድላይ እዩ። ሓደ ደራፋይ ከም ናይ እከለ ግበረለይ ይብለካ፡ ንሳ ደኣ ናተ እንድያ ናትካ ምስሊ ወይ ንዓኻ ትመስል ካልእ ኩርናዕ ትሕሽካ ትብሎ፡ ኣይሰምዓካን፡ ንዕኣ ክደግም ክብል ይጠፍእ። ብሳልሳይ ደረጃ ታህዋኽ እዩ። ብሕልፊ ኣብዞም ሓደስቲ እቲ ህንጡይነት ስለዘሎ፡ ስራሕ ከይበሰለ፡ ናብ ህዝቢ ክዝርግሕዎ ይደልዩ። ደርፊ ንሓዲኡ'ያ። ወይ ክትከሰኻ'ያ፡ ወይ ድማ ሒዛትካ ንቐልቁል እያ። እቲ ሃሲያ ኸኣ ከቢድ እዩ። ስለዚ ምስራሕካ ዘይተርፈካ፡ ምስ መን እንታይ ትሰርሕ ኣገዳሲ እዩ። ልዕሊ ኹሉ ሓድሽ ነገር ሒዝካ እንተዘይመጺእካ ሰማዒ የብልካን።

ኣብ ዜማ ግሉሕ ድኽመት ይረአ ኣሎ። እዚ ኸኣ ግዜ ሂብካ ሃዲእካ ዘይምስራሕ ዝፈጥሮ'ዩ መስለኒ። ግድን ኣይኮነን፡ ንሓንቲ ዜማ ብሓንቲ መዓልቲ ክትሰርሓ። ሎሚ ሓንቲ ንእሽተይ፡ ጽባሕ ከኣ ክንዳኣ፡ ናይ ዜማ ባንክ ክህልወካ ኣለዎ፡ ተዋህልል። ሽዑ እቲ ዝሓሸ እናፈለኻ፡ ሓደ ብሉጽ ስራሕ ክስራሕ ይከኣል እዩ። እዚ ከም ተሞኩሮ ኣብ ናይ ቅድሚ ሕጂ ስራሐውትና ምስ ምኽታር ዝተራእየ እዩ። ብኻልእ ኣዘራርባ እቲ ናትካ ኣድህቦ ቀጻሊ ኣብ ስራሕ ምህላዉ'ውን መረጋገጺ እዩ።

*** ናይ ቀደም ስነ-ጥበበኛታት ንገንዘብ ዘይኮነ ንስነ-ጥበብ እዮም ዝሰርሑ ነይሮም። ናይ ሎሚ ስነ-ጥበበኛታት ንገንዘብ ተቐድሙ ይበሃል። ማዕረ ክንደይ ሓቅነት ኣለዎ?**

- ሎሚ ብሃገርና ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣርት ርእሱ ዝኽኣለ ቢዝነስ እዩ። እቶም ህቡባት ናይ ዓለምና ስነ-ጥበበኛታት እኮ፡ ከምዚ ናትና ብሽሕ ዘይኮነ ብሚልዮናት ዶላራት'ዩ ዘረብሖም። ንሕና ግዳ መሳኪን ተመስገን እኳ ንብል። ደሓር ንዓና ንስኹ'ዩ መተሓዳደሪና? ብእንሰርሖ ግጥምን ዜማን ደቅና ነዕቢ፡ ናብራና ነካይድ፡ በቃ ካልእ ምንጪ እቶት የብልናን። እዚ ክብል ከለኹ ግና በዛ ውልቀይ ቅድሚ እቲ ገንዘብ ጥበብ እየ ዘቐድሞ። እታ ዝጽሕፋ ማዕረ ክንደይ እያ ንዓይ የዕጊባትኒ እቲ ዘየማይክ ከመይ ተዋሒጥሉ፡ ደሓርከ መንዩ ክደርፋ...? ንዝመጽኣኒ ኣይኮንኩን ግጥሚ ዝሰርሕ። ዓቕሚ ናይ ምድራፍ ዘይብልካ ግና ገንዘብ ስለዘሎካ ጥራይ ግጥሚ ኣይሰርሓልካን እየ። ኪኖቲ ዝኽፈሎ እቲ ሰሚዐዮ ዝፈጥረለይ ዕግበት ይዓቢ። ስለዚ እዞም ረቛሒታት ምስተሰማማዕኩሎም ጻማ ክደሊ ኸኣ ግድን እዩ። ተኸዶ ብዕራይሲ ኣፉ ኣይትዕበሶ እዩ።

*** ሓደስቲ ናይ ግጥሚ ደረስቲ ይፈርዩ ኣለዉዶ ትብል?**

- መሊኦም። ተስፋ ዘለዎም መንእሰያት ይፍጠሩ ኣለዉ። ገለ ገለ ብጣዕሚ'ዮም 'ሳርፕራይዝ' ዝገብሩኻ። ንምንታይ ቅድሚኦም ተፈጢረስ ነዛ ኩርናዕ ዘይጠመትክዋ ዘብሉ'ኻ ኣለዉ? ገለ ገለ ኸኣ ከምቲ ኣቐዲመ ዝጠቐስክዎ፡



ንእሽቶ ሳሙኤል ምስ ወላዲቱ ወ/ሮ ገርግሽ ተኽለ

ካብ'ተን ተቐባልነት ዝረኸባ ደርፍታት ሓሳባት ወይ ኣገላልጻታት ወሲዶም፡ ክሰርሑ ትርእዮም። ምናልባት ንሳቶም ነታ ናይ ሽዑ ይጥምቱ ይኾኑ፡ ግና እቲ ናይ ምምሃዝ ብቕዓቶም፡ ናብ ጽጋዕተኝነት ክምርኮስ ከሎ፡ ዓቢ ነገር ይኸስሩ ከም ዘለዉ ዘይምፍላጦም የሕዝነኒ።

*** ኣብ ሂወትካ ዘጓነፈካ ወይ'ውን ዛንታታት ናይ ሰባት ደርፌ ትሰርሖዶ?**

- ግጥሚ ምጽሓፍ ማለት ንሂወት ምንጽብራቕ ማለትዩ። ሓደ ገጣማይ ዘየለ ኣየምጽእን እዩ፡ ገጣማይ ኣብ መሽጎሪጉር ሂወት ኣትዩ፡ ኑቲ ንስኻ ዘይረኣኻዮ ገጽት ዘርእየካ መስትያት እዩ። ስለዚ ዝጽሕፎም ግጥምታት ካብ ሂወት ሕብረተሰብ ወሲደ ንዕኡ እየ ዝመልሰሉ።

*** ሕራይ ሳሚ ዛጊት ክንደይ ዝኸውን ግጥምታት ሰሪሕካ? ንመነመን ሂብካ?**

- ክሳብ ሕጂ ከባቢ 300 ንደርፍን ልዕሊ 10 ንመዝሙርን ዝኸውን ግጥምታት ብምፍራይ፡ ንኸባቢ 30 ድምጻውያን ሂበ ኣለኹ። ካብ'ዚኦም ንምጥቃስ ንሄለን መልስ፡ ካሕሳይ በርሀ፡ ኤልሳ ኪዳነ፡ ኣሮን ኣብርሃም፡ ዘማች፡ ወዲ ትኹል፡ ጓል ኣንከረ፡ ቴድሮስ ሓጎስ፡ ሚኪኤ፡ ደሃብ ፋይቲንጋ፡ ጀማል ሮሞዳን፡ ዓይኖም፡ ኣበባ ሃይለ፡ ጠዓመ፡ ሄለን ጳውሎስ፡ ተስፋይ መንገሻ፡ ወዲ መስፍን፡ የሴፍ 40፡ ወልዱ ኣርኣያ፡ ቃልኣብ፡ ወዲ ቐሪን፡ ርምዴት፡ መርሃዊ ወዲ ሃሊቃ፡ ስዒድ ብርሃኑ፡ ሙብሬ፡ ተመስገን ያሬድ፡ ኣሊጋሻ ቺና፡ ኣኽሊሉ ኣሰር ካልኦትን ... ብሕጂ ኸኣ ምስ ገዳይምን ሓደስትን ስነ-ጥበበኛታት እሰርሕ ኣለኹ።

*** ድራማታት'ውን ትጽሕፍን ትዋሳእን ኔርካ ኢኻ። እንታይን እንታይ ይበሃላ?**

- ኣብ በዓላት ናጽነት ዝቐረበ፡ "መሲለዶ?"፡ "ማንታ ፍቕሪ"፡ "ፍኖት"፡ "ዋዕላ ዓዲ"ን "ሱር ብርሃን"ን ዘርእስተን ድራማታት ደሪሰ። ኣብ'ዘን ድራማታት ፍኖት ብሚኪኤል እምሃጸዮን (ጆንደ)፡ ማንታ ፍቕሪ ብጀማል ሳልሕ እየን ተኣልየን። እተን ዝተረፋ ድማ ባዕለይ ኣልየየን። ኣነ ከም ተዋሳኣይ ኮይነ ዝተሳተፍኩለን ድራማታት፡ ኣብ ኤሪቲቪ ዝቐረበት "ሽምጢ ነብሪ" ዘርእስታ ብወዲ ተስፋይ፡ "ሽንፍላ" ብሳምሶን ኪሮስ፡ "መጋርያ" ብኤፍሬም ወዲ ኳዶ፡ "ቀዝሒ" ብኣልኣሚን ዓሊሙዝ ዝተደርሳ ድራማታት ተዋሲአ።

*** ኣብ ጋዜጣ ትርግታ ሓደ ካብ'ቶም ኣብ ምምስራታ ዝተዋስኡ ኢኻ። ዝነብረካ ተራ ከመይ ኢኻ ትገልጾ?**

- ኣብ 1995 ኣብ ሃማመተኤ ከም ጋዜጠኛ ኮይነ ክሰርሕ ምስ ጀመርኩ፡ እታ ሽዑ ውሑድ ሕታማት ዝነብራ ቡለቲን ናብ ጋዜጣ ናይ ምዕባያ መደብ ስለዝነብረ፡ ኣብታ ናይ ትግርኛ ጋዜጣ፡ ኣነ፡ ኣብርሃም ሃብትኣብን ሳምሶን ገብረእግዚኣብሄርን ተመዲብና ስራሕና ጀሚርና። ቅድም ኣብ ክልተ ሰሙን ሓደ ግዜ ክትሕተም ጀሚራ። ጋዜጣ ንዓይ ናይ መጀመርታ ተሞኩሮይ ብምንባሩ፡ ብሳላ እቲ ምኩር ጋዜጠኛ ኣብርሃም ሃብተኣብ ኣልያን ምትብባዕን ኑቲ ስራሕ ክመልኮ ኣይጸገመንን። ሳምሶን ናብ ካልእ ክፍሊ ናይ'ቲ ማሕበር ምስ ተቐየረ ድማ ዘርእሰናይ ተስፋይ ምሳና ምስ ተጸንበረ፡ እታ ጋዜጣ እናማዕበለትን እናተመሓየሸትን መጺኣ። እዚ ክሳብ 1998 እየ ዘዕልልካ ዘለኹ። ኣብ 1998 ኣነን ዘርእሰናይን ኩቲትና። ድሕሪዚ ዝነብረ ምዕባለ 'ታ ጋዜጣ ግና መስፍን ባዕል'ኻ ክትቅጽሎ ክሓይሸዩ።

*** ሕጂ ሓጸርቲ መልስታትየ ክደሊ ወድ'ልመደ...**

**ንሞያኻ ብሕልፊ ኣብ ድራማን ደርፍን ኣብ ዉሽጢ ሃገር ይኹን ኣብ ደገ ናይ ትምህርቲ ዕድላትን ስልጠናታትን ረኺብካዶ ትፈልጥ?**

- ዛጊት የለን። ምናልባት ብሕጂ ..

*** ብኤትረኽቦ ኢታዊ ናብራ ክትመርሕ ትኽእልዶ?**

* ምስዘሎ ክብሪ ዕዳጋ ሎሚ ኣዝዩ ከቢድ እኳ እንተኾነ፡ ተመስገን እናበልና ንኸዱ ነካውኖ።

*** ግጥምታትካ ካብ ዝደረፉ ደረፍቲ ንመን ተድንቕ**

- ንኹሎም

*** ናይ ቀለዓለም እያ እዛ መልሲ።**

- ኣይፋሉን እንተዘይምስጡንስ እምበይምሃብክዎምን።

*** ግድን ናይ ሓደ ድምጻዊ ስም ርቖሓለይ**

- እምቧእ... ኩሎም ነናቶም ብልጫ ኣለዎም። ኣብ ሓደ ዘሎ ወይ ትርእዮ ብልጫ ኣብቲ ኻልእ ኣይትረኽቦን ኢኻ። ነናቶም መለለዪ ኣለዎም።

*** ካብ ትፈትዎም ሕብርታት ክልተ ጥቐስ**

- ሊላን ብጫን

*** ካብ መግብታትከ?**

- ሽሮን ቋንጣን

*** ካብ መስተታትከ?**

- ሻሀን ቢራን

*** ትጸልእ ባህሪ ሰብ**

- ሓሳውን ተጀሃርን

*** ተድንቕ ባህሪኸ?**

- ቅኑዕ እሙንን ጻዕራምን

*** ዝና ወይ ስም ንዓኻ እንታይ እዩ?**

- ዝያዳ ንኽሰርሕ፡ ሰብ ንከኽብርን ትሕት ኢለ ንክኸይድን ዝሕብረኒ ደወል እዩ።

*** ኣብ ሂወትካ ዘሐጉሰካ ነገር**

- ብደርፍታትና ሰባት ክስዕስዑ ምርኣይ

*** ሳሚ ንፍቕሪ እስከ ግለጾ...**

- ምቁር ከም ስሓ ቁስሊ

*** እዛ ሓረግ እዚኣ ሰሚዐያ 'ለኹ መስለኒ።**

- እወ "ሀ ሁ.." ኣብ ዘርእስታ ደርፊ ንዮሴፍ (ኣርብዓ) ኣብ ዝሃብክዎ ግጥሚ ኣላ።

*** ዘሕዝነካ እንታይ እዩ?**

- ተኣኪንካ ዝሰራሕካዮ ስራሕ ከይተሰምዐ ክተርፍ ከሎ።

*** ሓንቲ ኣብኡት ክትህበኒ**

- ኣብ ናይ ጠዓመ "ንማህጸንኪ

ኣይኮንኩን ንልብኺ'የ ኣፍቂረየ" ዝትሕዝቶኣ ግጥሚ፡ ተኣኒነየ ሰሪሒያ። ግና ከምቲ ዝድለ ኣይተሰምዐትን።

*** ካብ ዝሓቕየካ ነገር**

- እቲ ብህጻንነተይ ኣብ መወዳእታ ብ1974 ናብ ሜዳ ዝወጸ ስውእ ሓወይ መኮንን ኣልመደ፡ ከም ኣሕዋት ንፋለጥ፡ ግና ገጽ ንገጽ ከይተረኣኣና ምፍልላይና እታ ኣዝያ ትሓቕየኒ ነጥቢ'ያ። ናጽነት ምስ ኮነ፡ ምስ ኣሓተይ ኣልጋነሽን ኣልማዝን ንዕኡ ክንደሊ ኣበይ ዘይኣተና፡ ኣበይከ ዘየጣየቕና። እንተኾነ ትጽቢትን ክዉንነትን ኣይተቓደወን። ብዛዕባኡ ተጋደልቲ ከዕልሉ ክሰምዕ ከለኹ ግና ኣመና ሓበን እስመዓኒ።

*** ብጉዳይ ሓዳር ክንዛተም..**

- ሓዳረይ ሰላማውን ዝተረጋገአን'ዩ። በዓልቲ ቤተይ ዮዲት ኣሰፋው ትበሃል። ትርደኣኒ ሰብ ብምዃና ዕድለኛ'የ። ደቀይ፡ ዊንታ፡ ሜላት፡ ነብዩ ይበሃሉ። ስነ-ጥበብ ካብ ግዜኦም እናተጫረቶም ንዘርእይዎ ተጻዋርነት የድንቐም።

ምስጉን ዘርኣይ (ወዲ ፈራዳይ)

- ዝኸበርካ ስነ-ጥበበኛ ምስጉን (ወዲፈራዳይ) ሽሕኳ እቲ ዝሃብካኒ ክረዲት ኣዝዩ ዝኸብደንን ዘይግበኣንን እንተኾነ፡ ካባኻ ካብ ሓደ ዓቢ ናይ ሞያ መምህር፡ ከምዚ ዓይነት ተገዳስነት ምርካበይ ልዑል ሓጎስ ተሰሚዑኒ።

ናብ ሕቶኻ ክምለስ፡ ሙዚቃዊ ድራማ ሓደ ካብ'ቲ ዝፈትዎ ቅዲ ድራማ እዩ። ንምንታይ ኣይሰራሕካሉን ንዝብል ግና ሓደ ከምዚ … ድፍእ ዘብለኒ ሰብ እደሊ'የ ኣነ። ንሓደ ነገር ውንዝፍ እንተቢለዮ፡ በቃ ብኡ ኣቢሉ እዩ ዝስበለኒ። ደሓር ኣብ ከምኡ ዓይነት ስራሕ ብዘይ ብቒ ዜማታቱ ዘወፊ ሰብ ክህሉ ኣለዎ። ብዓቢኡ ኸኣ ኣብ'ተን ዝሰራሕናለን ድራማታት፡ እቲ ዝረኸብናዮን ዓስቢ ክንድ'ቲ ዝደኸምናዮ ኣይኮነን። እዚ ኹሉ ተደማሚሩ'ዩ መስለኒ፡ ሓውሲ ሽለል ኣዚዘሉ። ብዝኾነ ወዲ ፈራዳይ ሓወይ ስለ'ቲ ተገዳስነትካ ደጊመ ኣመስግን። …. ኣብ ዘዘለናዮዮዮ!!!

ክትጽሕፍ?

ጸሃየ ወልደሩፋኤል

- ጸሃይና ሓደ ካብ'ቶም ዝኽብሮም ስነ-ጥበበኛታት ኢኻ። ብዓቢኡ ኸኣ ኣብ ዝጽሕፎም ግጥምታትን ድራማታትን ብኽፉት ልቢ ርእይቶኻን ነቐፌታኻን ስለትህበኒ፡ በዚ ኣጋጣሚ ከመስግነካ እደሊ። ድሕሪ ሓሙሽተ ዓመት፡ ዕድመን ጥዕናን እንተሂቡና፡ "ሕልምናን ባህግናን ተፈቲሑ" እዩ ክኸውን። ቴማይን ቴማ ኹልናን። ምኽንያቱ ህዝብና ኣብ ዝሓሸን ዝበረኸን ደረጃ ዝድይበሉ፡ ሃገርና ከም መዲና ሰላምን ርግኣትን፡ ከም ማእከል ምርምርን ፍልጠትን፡ መንእሰያትና ሓበን ስድርኦምን ዓዶምን፡ ስነ-ጥበባዊ ፍርያትና ድማ ከምቲ ንስኻ ኣብ ሓደ ኣጋጣሚ ዝገለጽካዮ፡ ኣምባሳደራትና ኮይኖም፡ ንባህልናን ምስልናን ዘላልይሉ መድረኽ ክኸውን'ዩ ዝብል እምነት ኣሎኒ። መጽሓፍ'ውን ተመኒዩ ክወሃበኩም'ዩ እዩ ዝብል።

***

**ክቡራት ኣንበብቲ ካብ'ዚ ብምቕጻል፡ ንስነ-ጥበበኛ ሳሙኤል ኣልመደ ካብ ስነ-ጥበበኛታት፡ ጋዜጠኛታት፡ ደረስትን ገጠምትን ንዝቐረቡሉ ርእይቶታትን ሕቶታትን ዝሃቦ መልሲ'ዩ ክስዕብ።**

* ወደ'ልመደ! እቲ ናትካ ንዓይ ጎሊሑ ዝረኣየኒ: ኣብ ሙዚቃዊ ድራማ ዘሎካ ዓቕምን ክእለትን'ዩ። ሙዚቃዊ ድራማኻ ዝፈትወሉ ምኽንያት: ቀዳማይ በቲ ብቕርጺ ናይ ሙዚቃዊ ድራማ ኢልና ንገልጾ ኢኻ ትሰርሖ: ካልኣይ ድማ ዜማን ዋሕዚ ዛንታን ኣለዎ። ብወገነይ ነቲ ናይ ሙዚቃዊ ድራማታት ስርሓትካ ኣብ ቀዳማይ ደረጃ እየ ዝሰርዖ።

ግጥምታትካ ኣብ ብርክት ዝበሉ ደርፍታት እሰምዖም'የ። እንተኾነ ምስ ናትካ ተመሳሳሊ ብቕዓት ዘለዎም ናይ ካልኦት ገጠምቲ ግጥምታት'ውን እሰምዕ'የ። ኣብ ሙዚቃዊ ድራማ ግና ዳርጋ ዝወዳደረካ ዘየለ ክነሱ ስለምንታይ ኢኻ ብዝሓየለ ዘይትሰርሓሉ?

* ሳሙኤል ኣብ'ቲ ብዓይኒ ናይ ቋንቋን ዛዕባን ሓይሊ ስእሊ ኣእምሮ:ጽባቐ ኣቀራርባ ብዙሕነት ተሞኩሮኻ ብሓፈሻ ካብ'ቶም ብሉጻት ስነ-ጥበበኛታት ኢኻ። ኪኖኡ እቲ ዘሐጉሰን ዝምስጥን ከኣ ኣማኢት ግጥምታት ኣቕሪብካ ክንስኻ: ካብ'ቲ ስነ-ጥበባዊ ክብርታት ዝጠልቦም: ሞያኻ ንምምዕባል: ኣነባብራ ህዝብኻ ምፍላጥን ልግስን ገለ ካብ'ቲ ዝወነንካዮም ክብርታት'ዮም። ልዕሊ ኹሉ ግና ብተቐርቦ ከይዓገብካ: ምንባብን ትምህርትን ንሓሳባት ምፍጣርን ሞያኻ ምዕባይን ዓቢ ኣበርክቶ ከም ዘለዎ ተገንዚብካስ ድሮ ኸማን ካብ ትተሓሓዘ ነዊሕ ገይርካ ኣሎኻ። ኣብ ስርሓትካ ርእይቶ ትሓትት:ሓሳባት ትውከስ:ነቐፌታ ትቕበል። ብባህሪኻ'ውን ምቕሉልን ተደናጋጽን ኢኻ።

ሕጂ ከም ሕቶ ከቕርበልካ ዝደሊ: ቴማታት ግጥምታትካ ኣብ ጸቢብ ዓንኬል ዘተኮሩ ኣይኮኑን: ኣብ ሰፊሕ ማሕበረ-ቁጠባዊ: ፖለቲካውን ባህላውን እዛ ሃገር ኢኻ ክትድህስስ ጸኒሕካ። ስለ'ዚ ብናትካ ትጽቢትን ኩነታትን እንተታትን ንባህሊ ወይ ስነ-ጥበብ ምርኩስ ብምግባር ድሕሪ 5 ዓመት ኣብ ምንታይ ቴማ ኣቶኪርካ ኢኻ

* ግጥምታትካን ውሽጣዊ ሓቅኻ: ስምዒትካ: ቃንዛኻ... ዝምድናኦም ብዘይቀልዓለም ከመይ እዩ? ሕርያ ቃላት: ሓሳባትን ትመርጾ ኰርናዕ ኣጠማምታን ንስለ ምግጣም ወይ ስነ-ጽሑፋዊ ጽባቐ ድዩ ወይስ ሓቀኛ ዝስምዓካ:መተንፈሲ:መግለጺ: መልሰ-ግብሪ ህይወትካን ተመኩሮኻን እዩ? ኣንባቢ ወይ ሰማዒ ብግጥምታትካ ኣቢሉ ክረኽበካ ይኽእል ድዩ ወይስ ሳሙኤል ዝተፈልየ "ህላወ" (entity) እዩ?

ኢንጂነር ኣኺደር ኣሕመዲን

- ዝኸበርካ ኢንጅነር! ካብ ተሞኩረይ፡ ናይ ደርፌ ግጥሚ ንኽልተ ምኽንያት ከም ዝስራሕ እፈልጥ። ሓደ ንስኻ ከም ገጣማይ ዝህልወካ ርድኢት ወይ ኣመለኻኽታ ኣብ'ቶም ከም ዛዕባ ተንቅሎም ሓሳባት'ዩ። ኣብዚ ኣብ ግጥምታተይ ዝህሉ መሰለት፡ ቅምጥ ኢሉ ንውሽጠይ እዩ ዝመስል ወይ ተሃን ውሽጠይ እዩ። እቶም ረቀቕቲ ስምዒታት ማለት ሓጎሰይ፡ ሓዘነይ፡ ተስፋይ፡ ቅባጸተይ፡ ፍርሀይ፡ ትብዓተይ፡ እምነተይ፡ ምጥርጣረይ፡ ፍትወተይ፡ ጽልኣተይ… ኮታ እቶም ዝስምዖኒ ነገራት ግጥምታተይ ኣፍ

ኮይኖም የተንፍሱለይ። ብመገዶም ድማ 'ኢንቲቲ' ናተይ ምስ ሰማዕተይ ይራኸብ።

እቲ ካልኣይ ከኣ፡ ትርግታ ልቢ ሰማዕትኻ ምፍላጥ እዩ፡ ማለተይ ሓደ ሰራሕ ጫማ ፍርያቱ ተወዳዳርን ተጠላብን ክኸውን እንተኾይኑ፡ ድሌታት ዓማዊሉ ክፈልጥ ኣለዎ። ኣብ'ዚ ነጥቢ'ዚ እንተመጺእና፡ ግጥሚ ከም ስራሕ ወሲድናዮ ኣሎና። ኣብ'ዚ ስራሕ'ዚ ዝስራሕ ግጥሚ ድማ ስነ-ጽሑፋዊ ጽባቐ እዩ። ስለ'ዚ ህልውና ናተይ፡ ንሰማዕተይ ርሑቕ እዩ ክኸውን። ኣብ መወዳእታ ኢንጅነር ኣኽድር ንስለተገዳስነትካ ካብ ልቢ ኣመስግን።

* ሳሙኤል ቀልጢፍካ ዝንባሌኻ ዘለለኻን ነቲ ዘለለኻዮ ሞያ ቀጠው ኣቢልካ ብምሓዝ ልሉያት ስርሓት ዘበርከትካ ሃበሮም ስነ-ጥበበኛ ኢኻ። ሕጂ ንድርሰት ግጥሚ (lyrics) መሊኽካዮ ስለዘሎኻ፡ ናብ'ቲ ካልእ ጀማሚርካዮ ዝነበርካ ሞያታት ስነ-ጥበብከ ትምለሶምዶ ትኸውን?

ዘርእሰናይ ተስፋይ

- ዓርከተይ፡ ቅድሚ ንሕቶኻ ምምላሰይ ናባኻ ዝቐንዐት ሕቶ ኣላትኒ። ልዑል ተውህቦ ስነ-ጥበብ ከም ዘሎካ ጭሩ ትፈልጦ ሓቂ እዩ። ግና እተን ኣብ ፊልምን መድረኽን ዝቐንዓ ንብቕዓት ኣጸሓሕፋኻ ዝምስክራ ድርሰታትካ፡ ክሳብ መዓስ እየን ኣብ ሳንዱቕ ክዕጸዋ? ናብ ሕቶኻ ክምለስ፡ ናተይ ነገር ጥዕም ግድፍ ደኣ ኾይኑ 'ምበር፡ ኣበይ ደኣ ከይተርፍ። ገለ ንፊልም ዝኸውን 'እስክሪፕት' ጀማሚረ ኣለኹ። እንሻላህ ኣብ ዝሓጸረ ክውድኦም፡ ሽዑ ከም ኣመለይን ከም ዘልመድካንን ምኽርኻን ርእይቶኻን ክትህበኒ። TNX ወዲ ተስፋይ ዓርከይ።

* ሳሙኤል፡ ግራንደ ናይ ደርፊ ግጥምታት ኢኻ። ኣብ ናይ ደርፊ ግጥሚ ተልዕሎ ኣርእስትን ኣገላልጻን እናፍቜየ። ሕጂ ግና ጥፍእ ትብለና ኣሎኻ። እንታይ ኴንካ ኢኻ።

ሰሎሞን ድራር

- ኦ ዓብዪ መዝገበ ቃላት! ንዓይ



ሓደ ካብቶም ብስነጥበባዊ ስራሓውቶም ኣቢሎም ቃላት ትግርኛ ከም ዝፈልጥ ዝገበሩኒ ኢያታተይ ሓደ ከም ዝኾንካ ክንግረካ ከለኹ፡ ሓበን ይስመዓኒ።

ሰሌ ኣብዚ እዋን'ዚ ተክኖሎጂ ከምቲ ንዓለም ኣብ ምቕያራ ዝተጻወቶ ዕዙዝ ተራ፡ ማዕረ ማዕሪኡ ድማ ኣሉታዊ ሸነኽ ከም ዘለዎ ርዱእ ኮይኑ፡ ብሕልፊ ኣብ ስነ-ጥበባዊ ዕዮታት ኣብ ደርፍን ፊልምን ዘስዕቦ ዘሎ ሃስያ ኣመና ከቢዱ ይርከብ። ከም ውጽኢቱ ኸኣ ደርፍታትና ኣብ ዝተፈላለየ ማሕበራዊ ሚድያ ተዘርጊሖ ብፍላሽን ሜሞርን እናተቐድሐ ንኣፍረይቲ ዓቢ ማሕንቖ ኮይንዎም ኣሎ። ስለዚ እዚ ሽግር'ዚ ሎሚ ከም ናይ ቀደም ሲዲ ንምስራሕ ነቲ ተኽእሎ ኣጽቢብዎ ኣሎ። እዚ ይኹን'ምበር፡ ሓሓሊፍና በብመንፈር ካብ ምስዳድሲ ዓዲ ኣይወዓልናን። ገለ ካብኡ ንምጥቃስ ናይ መርሃዊ ወዲ ሃሊቃ "ሕቶን መልስን" (መዐንዘዚቶ)፡ "መገዲ ቀደምና"... ናይ ወዲ ቐሪን "ወጋሕ ፈታሕ"... ናይ ተመስገን ያሬድ "ፍቕሪ'ዩ ስማ"፡ ከምኡ ኸኣ "እጎዶ"ን "ካላሚታ"ን ዝብላ ኣብዛ ሓዳስ ናይ ሂለን መለስ ኣልበም፡ "ይርጋእ እንተልኪዮ" ኣብ ናይ ፍረሰላም ካብ'ተን ኣብ ቀረባ ዝሰራሕክወን እየን። ኣብ ቀረባ መጻኢ ብሲዲን በብሓንትን ኣብ ዝዝርጋሕ ደርፍታት ምስ ገዳይምን ሓደስትን ሰሪሐ ኣለኹ። እሞ ሰሌ ክቡር መጠን ነብሱ'ዩ ዘኽብረካ'ሞ፡ ስለቲ ተገዳስነትካ ክብረት ይሃበለይ።

* ሳሙኤል ኣልመደ ኣብ ስርሓት ናይ ደርፊ ግጥሚ ዓቢ ኣበርክቶ ትገብር ዘሎኻ ኢኻ። ንመጽሓፍ ዝስነድ ግጥሚ ክትገብር ሓሲብካዮ ክትህሉ ኸኣ ትጽቢተይ እዩ። ኣብ'ዚ ከም ሕቶ ከቕርበልካ ዝደሊ፡ ኣብ ሞንጎ ንደርፊ ዝኸውን ግጥምን ንመጽሓፍ ዝኸውን ግጥምን ዘሎ ፍልልይ ክትገልጻለይ ምደለኹ።

ኣሕመድ ዑመር ሸኽ

- ኣል ኡስታዝ ኣሕመድ ዑመር ሸኽ፡ ቅድሚ ናብ ሕቶኻ ምኻደይ ከም ሰብ እንታይ ትምኒ እንተትብለኒ፡ ከምቶም ኪኖ ኤርትራ ሰጊሮም ኣብቲ ካልእ ዓለም ተነቢብትን ተፈተውትን ዝኾኑ ጽሑፋትካ፡ ናተይ ከኣ ከምኡ ክኾኑለይ! ዘይቀንእ ኣይወለድ እኳ ዝተባህለ።

መሰረቱ ግጥሚ ከም ድራማን ልብወለድን ኣብ ዓውዲ ስነ-ጽሑፍ ዝጥርነፍ ጥበብ እዩ። ናይ ገዛእ ርእሱ ሕግን ቅርጽን ዘለዎ ኾይኑ፡ ብውሕዱ ገላጺ፡ ተንታንን ተራኺን ኣብ ዝብሉ ምድባት ክምቀል ከም ዝከኣልዮም ሊቃውንቲ ናይ'ቲ ዓውዲ ዝጠቕሱ። ግጥሚ ብሓፈሻ ብዓይነቱ ብዙሕ ምኻኑ፡ ገለ ካብኡ፡ ማሰ፡ ኣውሎ፡ ወየ… እናበለ ብዙሕ ክዝርዝር ከም ዘኽኣልን ሕደማ (lyrics) ሓደ ካብ ዓይነት ግጥምታት ምኻኑ ምርዳእ የድሊ።

ናብ ሕቶኻ ክምለስ… ናይ ደርፊ ግጥምን ናይ ጽሑፍን ካብቲ ዘፈላልዮም እቲ ዘመሳስሎም ይበዝሕ። ገለ ካብ'ቶም ባእታታት ግጥሚ (Elements of Poetry) ኣብ ድምጺ (rhyme)፡ ስእለ-ኣእምሮ (imaginary)፡ ሜታፎር (metaphor) ዝኣመሰሉ ኣብ ናይ ደርፊ ግጥሚ'ውን ዝካተቱ ኮይኖም፡ እቲ ቀንድን መሰረታውን ፍልልያቶም ኣብ ቅርጺ እዩ። ናይ ደርፊ ግጥሚ ሓደ ንጹር ዝኾነ ኣቃውማ (ማይቤት) የብሉን። ምኽንያቱ ብሜሎዲ ስለዝስራሕ። ካልኣይ ናይ ጽሑፍ ግጥሚ ርእሱ

ክኢሉ እዩ ዝቐውም። ናይ ደርፊ ግና ብሙዚቃ ተዓጂቡ እዩ። ሳልሳይ፡ ኣብ ደርፊ ዝተሓላለኸ ቃላትን ሓሳባትን ምጥቃም ኣየድልየካን እዩ። እቲ ትብሎ ብንጹር ክትብሎ ኣሎካ። ምኽንያቱ ኣብ ጽሑፍ ሰብ ደጋጊሙ ብምንባብ ክርድኦ ይኽእል እዩ። ኣብ ደርፊ ግና ዓሰርተ ግዜ ሲዲ እናመላለስካ ክትሰምዖ ምፍታን ኣሸጋሪ እዩ። ናይ ደርፊ ግጥሚ ዝበዝሐ እዋን ቃላት ይደጋግም እዩ።

ኣብ ደርፊ ትጥቀመሉ ቃላት ቅልል ዝበለ ግና ስነ-ጥበባዊ ጽባቔኡ ዝሓለወ ንኽትድርፎ ዘየጸግም ንኽትሰምዖ ዘይከብዶ ክኸውን ኣለዎ። ቃላት ወሰንቲ እዮም፡ ንሳቶም እዮም መሳርሒታትካ ከመይ ትጥቀመሎም፡ ኣየናይ ቃል ከም 'hook' ትጥቀመሉ ምፍላጥ የድሊ። ሕደማ ዝስማዕ እምበር ዝንበብ ኣይኮነን። ምስ ዜማ ክተዋስቦ ከለኻ ድማ ዜማ እንታይ ይደሊ እዝኒ ክህልወካ ኣለዎ። ንዘስቆርቁር ዜማ ናይ ሓጎስ ወይ ፈንጠዝያ ግጥሚ እንተሰኺዕካሉ በይንካ ጥራይ ኢኻ ትሰምዖ። ሕደማ ከም ኩሉ ግጥሚ፡ መልእኽቲ፡ ምህዞ፡ ጽባቐ፡ ዋሕዚ ዛንታ ስጡምነትን ክህልዎ ኣለዎ። ብዝተረፈ ሹክረን ኣሕመድ ዑመር ሸኽ!

* ሜላ ኣገባጥማኻ ከመይ እዩ? ቅድም ሜሎዲ ኣብ ዝወጾ ቃላት ክትነድቀሉዶ ይቐለካ ወይስ ኣቐዲምካ ኣብ ዝጸሓፍካዮ ግጥሚ ሜሎዲ ክኣትዎ? ብሓፈሻኡ'ኸ እቲ ዝሓሸ ኣገባብ ከመይ እዩ? ኣቐዲሙ ኣብ ዝወጸ ሜሎዲ ቃላት ክትነድቐ ክሳዕ ክንደይ ቡዳሂ'ዩ?

ቴድሮስ ሓጎስ (እሩሩ)

- ዋው ቴዲ በየን ደኣ በሪቕካ! ደንጕኻ ተባሂልካ ትሕመ'ለኻ ኣታ ወዲ። ንዓ 'ባ ገለ ግበር … ትጉሽተተይ … ገለ እባ ንግበር። ሕቶኻ ንምምላስ ሜላ ኣገጣጥማይ ብኽልቲኡ እዩ። ሳላ ናይ ልዕሊ 10 ዓመት ተሞኩሮይን ብዓቢኡ ሳላ ዘየምቲ ብጹተይን ኣብ ዜማ ግጥሚ ምስኳዕ ምሂሮሙኒ እዮም። ስለዚ ብዙሕ ጸገም የብለይን። ግና ኣብ ዜማ ምስኳዕ ንግጥምታትካ በቲ ትደልዮ ዓቐን ማለት ቁመት ይኹን ስፍሓት፡ ናይ ምዝርጋሕ ዕድል የብልካን። ዜማ ይቕይደካ እዩ።

እቲ ዝሓሸ ኣገባብ፡ ኣብ ልዕሊ ግጥሚ ዜማ ክስራሕ ከሎ'ዩ፡ ምኽንያቱ ደርፊ ኪኖቲ ኣብ ስምዒት ዝፈጥሮ ጣዕሚ፡ መልእኽቱ ኸኣ እቲ ዝዓበየ ረቛሒ ብምዃኑ። ነታ ናይ መወዳእታ ሕቶ፡ ሜሎዲ ምፍላጥን ዘይምፍላጥን እዩ ዝውስኖ። እዝኒ ክህልወካ ኣለዎ፡ ሜሎዲ ክትፈልጥ ኣሎካ። ኣብ ዜማ ምስኳዕ ካብ'ቲ ሓደ ብልጫኡ፡ ዜማ ሓሳባት ኣብ ምፍጣር ሓጋዚ እዩ። ነቲ ዜማ እንታይ ዓይነት ግጥሚ ክትጽዕኖ ከም ዘሎካ ባዕሉ እቲ ዜማ ይነግረካ እዩ። በንጻሩ ዜማ ዘይትፈልጥ እንተኼንካ ግና፡ ምራን ብዓይኒ መርፍእ ከም ምሕላፍ ጌርካ ቁጸሮ።

* ናይ ደርፊ ግጥምታትካ ኣስተማቕሮምን እግደሰሎም'የ። ብሓይሊ ትሕዝቶ ግጥምታትካ: ሓደ ካብ'ቶም ኣብ ግጥሚ ክግደስን ክጽሕፍን ዝጸለዉኒ ስነ-ጥበበኛታት'ውን ኢኻ። እዞም ናይ ሕጂ ግጥምታትካ ምስ'ቶም ናይ ቀደም ከነጻጽሮም ከለኹ: ክንዲ እናሓየሉ ዝኸዱ ቅሩብ ዝፎኽሱኒ ዘለዉ ኮይኑ ይስመዓኒ። ምናልባት ምስ'ዚ ዝሃብክዎ ርእይቶ ትሰማምዓሉ እንተ'ኼንካ: እንታይ ክኸውን ይኽእል እቲ ጸገም?

ኣርያም ወልደኣብ

- ኣሩ ነብሲ፡ ንዓኺ ትኣክል ስነ-ጥበበኛ ምጽላወይ ዘይፈልጦ ምስጢር ሎሚ ፈሊጠ፡ ባህ ኢሉኒ። ምኽንያቱ ንስኺ ጽባሕ ትኾንዮን ትበጽሕዮን ስለዝረኣየኒ።

ቀደም ኣብ እዋን ቁልዕነተይ፡ ከም ኣፍሮ ጸጉሪ ገይሩ ዘብህጎኒ ኣይነበረን። ወዲ ሓትኖይ ኣፍሮ ስለዝነበረ፡ ከም ናትካ ግበረለይ ወይ ኣፍሮ ግዝኣለይ ኢለ የትክኽ ምንባረይ እዝከረኒ። ዕድመ እናወሰኽኩ ብዝኸድኩ መጠን ማለት ክንዲ ሰብ ምስ ኮንኩ ግና፡ እቲ ዝብህጎ ዝነበርኩ ኣፍሮ ዘይክምስጠኒ ጀሚሩ። ለካ እቲ ዘይበጻሕካዮ'ዩ ምቁር እምበር፡ ኩሉ ምስ በጻሕካዮስ ተራ ነገር ምዃኑ ኸኣ ተማሂረ። እንታይ ንምባል'የ፡ ንዓይ ዝተቐየረኒ ነገር የለን፡ ብወገንኪ ግና እቲ ናይ ምስትምቓር ሓይልኺ በሪኹ ወይ ዓብዩ ደኣ ከይከውን።

* ገለ ደረፍቲ ንገጠምቲ ሓሳብ ይህቡ'ዮም፡፡ "ከምዚ ዝትሕዝቶኡ ግጥሚ ስርሓለይ..." ይብሉካ፡፡ ገለ'ውን ምስ ቴማ ዝኸይድ ግጥሚ ክተዳልወሎም "As-signment" ይህቡኻ ይኾኑ፡፡ ከም ምኩር ገጣማይ መጠን ንዓኻ በየናይ ክትሰርሕ ይቐለካ - ምሉእ ብምሉእ ባዕልኻ ሓሳባት ኣመንጪኻዶ ወይስ ...?

ቢንያም ፍሰሃጽዮን

- ከም ጸሓፋይ መጠን ንስኻ'ውን ከም ዘይትስሕቶ ቢኒ፡ ሓደ ጥበብ ካበይን ብኸመይን መጺኡ ዘይኮነስ፡ እቲ ስራሕ ኣብ'ቲ ሕብረተሰብ እንታይ ጽልዋ ፈጢሩ እዩ ብቐዳምነት ዝለዓል ሕቶ። ስለዚ ወሳኒ እቲ ዝለዓል ቴማ እዩ። ካብ ደረፍቲ ጥራይ ዘይኮነስ፡ ካብ ዝኾነ ሰብ ሓሳብ ክትቅበል ትኽእል ኢኻ። ግና እንታይ እዩ እቲ ሓሳብ… ሓድሽን ብርቅን ድዩ? ንስኻኸ ከም ሰራሓይከ ተምሳጥካ እንታይ እዩ? ባህ ኢሉካ ዲኻ ትርዕመሉ ወይስ ስለ ዕዮ ተዋህበካ እዩ? ኣብ'ዚ እቲ ጉዳይ እንድሕር ብእወንታ ጠሚትካዮ ዝጽላእ ኣይኮነን። ዘይሩ ዘይሩ እቲ መልእኽቲ ስለገድስ። ንሓደ ጸሓፋይ ግና ካብ ዉሽጢ ዒሕ ኢሉ ዘፈልፈሎም ሓሳባት'ዮም እቶም ሕዋስ ዘይብሎም ደቂ - ከምዚ "ካብ እመት ስድሪ ኣላታ" ዝበሃል።

* ፈለማ ስለ'ቲ ኣብ ስነ-ጥበብ ብፍላይ ድማ ኣብ ሕድማ (ናይ ግጥሚ ደርፊ) ኣብ እትጉብሮ ዘሎኻ ዕዙዝ ኣበርክቶ ብልቢ ኣድንቐካ፡፡ ክሓተካ ደልየ ዘለኹ: ገለ ድምጻውያን ነቲ ንስኻ ተሃኒንካን ኣወቂብካን ዝገጠምካዮ ፍረ-ሓሳብ ምስ ዜማ ክጥዕሞም ወይ ብግቡእ ካብ ዘይምስትውዓል ወይ'ውን ሰኣን ዓሚቕ ኣፍልጦ: ካብቲ ዝሃብካዮም ኣጉዲሎም ወይ ወሲኾም ወይ'ውን ብግጉይ ኣደማምጻ ኣብ ስቱድዮ ዝመልኡ ኣጋጢሞምኻዶ ይፈልጡ? እዚ ንኸየጋጥም ምክትታልካ ክሳዕ ክንደይ እዩ?

መም/ ኤፍሬም ፍቓዱ

- ንኽገርመካ መምህር፡ ቀደም ንዓኻ ከይነገሩ ወይ ከየፍቀዱ ብዝመስሎም ቃላት ይኹን ሓሳባት ዝውሰኹ ስነ-

**ጥበበኛታት ነይሮም። ንስኻ ዘይብልካዮ ምስ'ቲ ዘንቀልካዮ ሓሳባት ዘይቃዶ ቃላት ክውሰኾ፡ ነቲ ግጥሚ ማዕረ ክንደይ ከም ዝሃስዮን መኣዝኑ ከም ዘስሕቶን ብግብሪ ዝረኣናዮ ተግባር'ዩ። ኣብ'ዚ ሎሚ እዋን እዚ ተርእዮ'ዚ ዳርጋ የለን ክበሃል ይከኣል'ዩ። ካባይ ጀሚርካ'ውን ነዚ ግህሰት ዘፍቅድ ሰብ የለን። እዚ ክተርፍ ዘለዎ ጉዳይ እዩ፡ እንተ ኣነ ግና ሎሚ፡ ንሓንቲ ስራሕ ክሳብ እታ ናይ መወዳእታ ምዕራፍ እየ ዝከታተላ።**

* ግጥምታትካ የዐርየ ስለዘድንቐምን ዝፈትዎምን: ካብ ናይ ሳሙኤል ኣልመደ ግጥምታት ኣየነይተን ምፈተኺ? ተባሂለ እንተዝሕተት: ክምልሶ ኣዝዩ መጸገመኒ። ናይ ደርፊ ግጥምታትካ ምስ ዝኸርታትን ፍጻሜታትን ስለዝተኣሳሰር: ማለት ንወራራት: ማሕበራዊ ኩነታትን ካልእን ዝምልከት ምስ ምዃኑ: ኣብ ሓያል ተዘክሮ እዩ ዘእትወኒ። ኩሎም መሳቶይ መንእሰያት'ውን ዝሰማምዕሉ ኮይኑ ይስመዓኒ። ከም ኣብነት ክጠቕሳ ዝደሊ: ኣብ ሓደ ናይ ምዝንጋዕ ኣጋጣሚ: ኩልና ኮንን ሳእኒ ሒዝና ሽዳየ ሽዳ ኢልና ክንደርፍን ክንስዕስዕን ዝሓደርናሉ እዝክር።

ክሓተካ ዝደሊ: ናብ ስነ-ጥበብ ገጽካ ክትብገስ ከሎኻ: ከም ጋዜጠኛ: ተዋሳኢ: ደራሲ: ተራኺ: ሃብሮም ኣንባቢ ግጥምን መወዓውዕን ኢኻ ኔርካ። ንምንታይ ነዚ ኩሉ ሓዲግካ ኣብ ናይ ደርፊ ግጥሚ ኣቕሪኻ?

ፍርቱና ሃብተገርግሽ

**- ፍርቱና ሓፍተይ፡ ንኽገርመኪ ኣብ ኩሎም 'ዞም ዝጠቐስክዮም ሞያታት ዘሎኒ ፍቕሪ ማዕረ'ዩ። ነቲ ሓደ ካብ'ቲ ካልእ ኣየበላልጾን እየ። ምናልባት ግና ኣብ ናይ ደርፊ ግጥሚ ዝያዳ ከተኩር ዘገደደኒ፡ እቲ ዝረኸብዎ ግበረ-መልሲ'ዩ መስለኒ። ከም ዝገለጽክዮ በዓል 'ሽዳ' ኣብ ዝተሰርሓሉ እዋናት ዕዙዝ ተቐባልነት'ዩ ነይርወን። ንሕና ኣብ ግንባራት ስለዝነበርና ቀጻሊ ኣብ ሬድዮ ንሰምዖን፡ ናብ ከተማታት እንተኣቲና ኸኣ ኣብ ዝኾነ መዘናግዒ ቦታታት ደዩ ዋላ ኣውቶቡሳት ከይተረፈ ይጸንሓኻ። ኣብ ገበር ናይ'ቲ ካሴት ድማ ስመይ ምስ'ቶም ኣዝዩ ዘፍቅሮምን ዘኽብሮምን ስነ-ጥበበኛታት ተጻሒፉ ምስ ረኣኹ፡ ንሓጎሰይ መዐቀኒ ስኢኑሉ። ቅድም ኣብ ጋዜጣ ድዩ ዋላ ኣብ ድምጺ ሓፋሽ ስለዝነበርኩ፡ ስመይ ነይሩ እዩ። ኣብ'ዚ ናይ ደርፊ ዓለም ምስ ኣተኹ ግና በቃ ሓዲሱኒ። ብዓቢኡ ብግጥምታትካ ምስዕሳዕ ምህላዉ ፈሊጠ። ብኡ ኣቢለ ተዓዚረ።**

* ኣብ ጋዜጣ ይኹን ሬድዮ ዝወጽእ ህየሳ ግጥሚ ደርፊ ከመይ ኢኻ ትርእዮ?

ናሆም ሃብተማርያም

**- ህየሳ ከም ሓደ ዓውደ-ጥበብ ሓደ ዓቢ ሞያ ምዃኑ ዘካትዕ የብሉን። ሃየስቲ ድማ ንሓደ ስነ-ጥበባዊ ዕዮ ብኹሉ ኩርንዓት ኣገላቢጦም ዝርእዩ ሞያውያን እዮም። ሕጂ ንምጻእ ናብ'ቲ ነጥቢ፡ ከምቲ ኣብ ግጥምታትና ይኹን ካልኦት ስነ-ጥበባዊ ዕዮታትና ወይ ኣብ ደርፍታትና ድኽመት ኣሎ ተባሂሉ ወግሐ ጸብሐ ምኒን ዝበሃሎ፡ ኣብ ህየሳና ድማ ክንዲ ኻላእ ዝኸውን ድኽመት ኣሎ። ከመይ እንተኢልካኒ፡ ፈለማ ህየሳ ማለት ብጥሪኡ ኣሉታ ምፍታሽ ማለት ድዩ? ህየሳኮ ምስትምቓር እዩ። ኣብ ሓንቲ ሲዲ 10 ደርፍታት ኣለዋ። ካብዚኦን ሓንቲ ድኽመት እንተተረኺብዋ ናብኣ ብርዒ ምውጥዋጥ፡ እተን ዝተረፋ 9 ግና ጎሲኻየን ምሕላፍ እንታይ ማለት እዩ? ንሓደ ስራሕ ኣብ ሚድያ ኣውጺእካ ክትህይሶ እንክለኻኮ ብመገዱ ብዙሓት ንኽመሃርሉ'ዩ መስለኒ። እሞ ነተን ዝበዝሓ በቲ እወንታዊ ሸነኽን ጠሚትካ ንምንታይ ኢኻ ዘይትጣቐዓለን? ንምንታይከ ከም ሞዴል ተወሲደን ካልኦት ዘይመሃሩለን።**

**ካልእ ህየሳ ቅንዕና ይደሊ እዩ። ሓደ ሃያሲ ካብ ስምዒት ሓራ ክኸውን ኣለዎ። ብዛዕባ ስነ-ጥበብ ትህይስ እንተሃሊኻ፡ ህየሳኻ ነቲ ዕዮ ዘማእከለ ክኸውን ኣለዎ። ሰብ እናሓሰብካ ትህይስ እንተሃሊኻ፡ ንባዕልኻ ትህየስ ከም ዘሎኻ ክትፈልጥ ኣሎካ።**

**ብተወሳኺ ናይ ቅድም ደርፍታት ማለት ቅድሚ ሰላሳ ኣርባዓ ዓመታት ዝተደርፉ ክንቀፉ ትርእዮም። እዞም ደርፍታት እዚኣቶም እኮ ነቲ ናይ ሽዑ መረዳእታ፡ ነቲ ናይ ሽዑ ደረጃ ስነ-ጥበብ፡ ኮታ ነቲ ግዜ'ቲ እዮም ዝውክሉ ወይ ዝመስሉ። ንሳቶም እዮም ከኣ ነዚ ናይ ሕጂ መሰረቱ። ቅድሚ ታክስን ኣውቶቡስን፡ ዓረብያን ካሮሳን እየን ነይረን መጎዓዝያ። ንምንታይ ሽዑ ታክሲ ዘይነበራ ክትብል ኣይትኽእልን ኢኻ። ንዕኡ ብታሪኻውነቱ ጥራይ ኢኻ ክትወስዶ ዘሎካ። ብዓቢኡ ህየሳ ምስትምቓር ድዩ ዘለፋ ኣይርደኣካን'ዩ። ምቁንጻብ ይበዝሕ። ሰብ ዝኽእሎ'ዩ ዝግበር። ምናልባት ኣብቲ ካልእ ዓለም ህየሳ ዘለፋን ጸርፍን ዝተሓወሶ ክኸውን ይኽእል'ዩ። ማዕረ ማዕሪኡ ኸኣ ሳላ ንቕሓት ድዩ ሳላ ምዕባለ እቲ ተጻዋርነት'ውን ዓብዩ ይኸውን። ኣባና ግና እዚ ኣይሰርሕን'ዩ። ምስ ክዉንነትናን ክብርታትናን ክንከይድ ኣሎና። እዚ ካብ ባሕሪ ብጭልፋ እዩ። ህየሳ ቁልዒ ዓይንኻ ጥራሕ ዘይኮነስ ጽባቐ ዓይንኻ'ውን ከርእየካ ዝኽእል መስትያት እንተኾነ ይምረጽ።**

* ሓጺር ዛንታ: ጽሑፍ: ግጥሚ: ትረኻን ተዋስኦን ብምስራሕ ተጓዒዝካ 'ለኻ። ነዚ እኩብ ብመልክዕ መጽሓፍ ከተሕትሞ መደብ ኣለካዶ?

ተስፋኣለም ገብረስላሴ (ጫረ)

**= ጫረ ዓርከይ፡ እቲ ድሌት ዓቢ እዩ። ድሌተይ ጥራይ ዘይኮነስ ድሌት ብዙሓት ፈተውተይ እውን'ዩ። ተመሳሳሊ ሕቶ ካብ ብዙሓት ሰባት ይቐርበለይ እዩ። ግና መዓስ እትግብሮ ኣይፈልጥን እየ። መጀመርታ ንኹሉ ክእክቦ ኣሎኒ። ንስኻ'ውን ብቐረባ ከምትፈልጠኒ፡ ኣብ ምስናድ ኣዝየ ሰነፍ እየ፡ ንምንታይ እዩ ኣይፈልጥን እየ፡ ዝበዝሑ ዝሰራሕክዎም ናብ ህዝቢ ዝተዘርግሑ'ዮም። ብቐረባ ብኣውድዮን ቪድዮን ክረኽቦ ግዲ ዝኽእል ኮይኑ፡ ሻዲኑ መስለኒ። ሕጂ ግና ሓደ ስራሕ ነባሪ ክኸውን እንተኾይኑ፡ ኣብ ጽሑፍ ክሰፍር ኣለዎ - ጽሑፍ ስለዘይመውት። እቲ ተበግሶ ክህሉ'ዩ። ብሓደ ስለዘሎና ሓቢርና ክንርእዮ ኢና።**

***

ሐጺር ዛንታ

# ደብዳበ ኣደይ ሃና

ብብንያም ፍስሃጽዮን

“ስምኦን ንዓ!” ኣብ ጸወታ ኩዕሶ እግሪ ተጸሚደ እንከለኹ’የን ኣደይ ሃና ጸዊዐናኒ። እተን ሰበይቲ ካብ ብድምጺ ብምልክት ክዛረባ’ዩ ዝቐለን። ምኽንያቱ፡ ኩሉ ህይወተን ስወርን ምስጢር ዝበዝሖን’ዩ። በይነን ይሃልዋ ሰብ ይጸንበረን ብዘየገድስ ዘረባአን ንምስጢረን ዘጉልሕ ሕሹኽታ’ዩ። ክበልዓ ጸኒሐን ሰብ እንተመጺእወን ከይተረፈ መኣደን ሓቢኣን ኣፈን ሓቢሰን’የን ዝቐልቀላኦ። እንታይ’ዩ ከምኡ ዞግብረን ምስጢር ብዘይካአን ዝፈልጦ የለን። ‘እንታይ መዓቱ’ዩ ወደይ!’ ካብ ጸወታ ክፍለ ስለ ዘይደለኹ ብሕርቃን ርእሰይ እናቖላዓጽኩ ናብ ኣደይ ሃና ተሳለኹ። ኣደይ ሃና ልዕሊ’ቲ ዝነበረ ናይ መግዛእቲ እዋን ተፈራሒት ሰበይቲ’የን። ስለ ዝፈርሐን ድማ’የ ‘እንቢ’ ክብለን ዘይከኣልኩ። እምበር ጸወታ እንተኣቋሪጸ ደቂ ጋንታይ ክግድዑ ምኺኖም እፈልጥ ነበርኩ። ንኣደይ ሃና ምሕንጋድ ግና ዘዋጽእ ኣይኮነን። ንሰን ባዕለን’ውን ‘ንዓይ ምእዛዝ ዝኣበየ ቈልዓ ዉቃበይ ኣብ ሕማቕ ከውድቖ’ዩ’ ብምባል’የን ዝበልኦ ክንፍጽመለንን ወትሩ ብስግኣት ክንቕበለንን ዝግድዳና። ካባይ ከም ዝመጸ ዘይንፈልጦ ወረ ድማ፡ እተን ሰበይቲ ዝያዳ ተፈራሒት ክኾና ሓጊዘወን’ዩ። ‘ኣደይ ሃና ጥይት ዘየህርም ፈውሲ ኣለወን፡ ንኹስቶ ሰባት ዝቐትል ፈውሲ ሂበንኦ፡ ንተመን ዝዕዝም ኣለወን፡ ንጌታቸው መስተፋቕር ዝሃብኦ ንሰን’የን. . .” እንተይኮነ ዘይተባህለ። ካብ ፍጥረት ሰብ ኣውጺኦ ፍሉይ ሓይሊ ከም ዘለወን ዝምስክር ወረ ማእለያ ኣይነበሮን። እዚ ወረ’ዚ ፍርሒ ኣስሪጹልና ድማ ‘ኣደይ ሃና ቀው ኢለን እንተጠሚተናኻ ትሓምም ኢኻ’ ዝብል እምነት ክሓድረና ክኢሉ ነበረ። በዚ ምኽንያት እዚ’ዩ ድማ ኣደይ ሃና ዝበልኦ እዝዝ በሎ ኮይኑና ነዕብሮ ዘይነበርና።

“ኣደይ ሃና ኩዕሶ እንድየ ዝጻወት ዘለኹ።” ዝዓጠረ ገጽ ናይ ኣደይ ሃና ብኸፊል እናጠመትኩ ብምጉርምራም ግብረ መልሲ ሃብኩ። ዓይነን ክጥምት ክፍትኖ ኣይደሊን’የ። ኣዒንተን ካብቲ ዝበሃለለን ወጻኢ ሕማቕ መንፈስ ዘንጸባርቕ ሓይሊ ኣለዎ። ሰማያዊ ዓይኒ ዝውንኑ ሰባት ከመይ ከም ዝኾኑ’ኳ ዘይፈልጥ እንተኾንኩ ናይ ኣደይ ሃና ግና ቀታሊ ኣዒንቲ’ዩ። ብህጻነይ እንከለኹ ካብ ዝሰማዕክዎ ናይ መናፍስቲ ጽውጽዋይ ዝመጸ ከይኮና ዝጠራጠረሉ እዋን ብዙሕ’ዩ። እዚ ስምዒት’ዚ ናተይ ጥራይ ኣይነበረን። ዝበዝሑ ደቂ ገዛውትና’ውን ብፍላይ እቶም መሳቶይን ካባይ ዝነኣሱን ከም ጋኒን’ዮም ዝቖጽርወን። ‘ኣንቲም ቈልዑ!’ ኢለን ኣዒንተን እንተተኺለንኦ ኣብ እንኣትዎ’ዩ ዝጠፍኣና። ኩዕሶ ክንጻወት እንከለና ካንሸሎአን እንተሃሪምና ከይተቐልቀላ እንከለዋ በሪርና ክንጠፍእ ይጽንሓለይ ዘይበሃሎ ጉዳይ ነበረ። ኣብቲ ምስ ሓደ ወዲ ጓለን ዝቐመጥኦ ገፊሕ ቪላ ኩዕሶ እንተኣትያትና ኣደይ ሃና ከውጽኣልና ማለት ዝሕሰብ ኣይኮነን። ‘ናይ መን ኩዕሶ’ያ?’ ኢለን ኣፍጢጠን እንተጠሚተናኻ ኣብራኽካ ረድረድ ኢሉ ዓይንኻ ናብ እትሓብኦ’ዩ ዝጠፍኣካ። ደቂ ገዛውትና፡ እተን ሰበይቲ ምሳይ ጽቡቕ ዝምድና ከም ዘለወን ስለ ዝፈልጡ፡ ኣብ ቀጽረን ንዝኣተወት ኩዕሶ ከውጽኣሎም ንዓይ’ዮም ዝልእኩኒ ነይሮም። “ንስኻ ኸኣ እምበኣር ከምኡ ገይርካ!” ንዓይ ዳርጋ ብሕማቕ ዝቐበላኒ ኣይኮናን። እቲ ዘፍርሕ ዓይነን ግና ንኹሉ ሓደ’ዩ። “ድሕሪ ሕጂ ኩዕሶ ኢልካ እንተሓቲትካኒ ... ቀልጥፍ ኣውጽኣያ።” ይፈቕዳለይ። ካብ ኣደይ ሃና ከምኡ ግብረ መልሲ ክርከብ ዝሕሰብ ኣይኮነን። ኣነ ግና እታ ንሰብ ዘይዛረበላ ምስጢራዊት ርክብና ትሕግዘኒ ነበረት።

“ኩዕሶ ናብ ዝኸደካ የብሉን!” ኣፍጢጠን ጠመታኒ። ንኹሉ ነገር ብመግናሕትን ብምፍርራሕን’የን ዝደልያኦ። ዘረባአን ደረቕን ጨው ዘይብሉን’ኳ እንተኾነ፡ ብዘይካ ሕራይ ካልእ ክብለን ዝኽእል ኣይነበርኩን። “ናብ ዘውዲ ጓለይ ደብዳበ ክትጽሕፈለይ ኢኻ።”

ስመይ ብሕሹኽታ ምስ ጸውዓ እንታይ ከም ዝደለያኒ ተረዲኡኒ ስለ ዝነበረ፡ ተወሳኺ መግለጺ ዘድልየኒ ኣይነበረን። ‘መጸት ከኣ እዛ ደብዳበ እዚኣ!’ ብምባል’የ ኣንጸርጺረ። ጓል ኣደይ ሃና ኣብ ዓዲ ኣመሪካ’ያ ትቕመጥ። ናብኣ ዝልእከኦ ደብዳበ ድማ ኣነ’የ ዝጽሕፈለን። ንወዲ ጓለን ገዲፈን ንዓይ ዝመርጻሉ ምኽንያት እሙን ኢለን ስለ ዝሓስባኒ’የን። ብሓቂ ድማ ትሕዝቶ ዝጽሕፈለን ደብዳበ ንማንም ሓቢረለን ኣይፈልጥን’የ። እምበር ንሱ ታሽዓይ ክፍሊ ኣነ ሓሙሻይ ክፍሊ’የ ዝመሃር ዝነበርኩ።

ጸወታ ኩዕሶ ኣቋሪጸ ትእዛዝ ኣደይ ሃና ክትግብር ተበገስኩ። ኣደይ ሃና ከይሃድመን ዝተሰከፋ ክመስላ ብኢደይ ለቀብ ኣቢለን’የን ሒዘናኒ። ጓል ሰብዓ ዓመት ሽማግለ ክነሰን

ኣታሕዘኣን ከም መንእሰይ ክተርር ጉድ'ዩ። ከም ህጻን ጎድኒ ጎድነን ኮይኮይ እናበልኩ ቤተን ኣተኹ። "ጽናሕ እሞ ስምኦን ወደይ" ኣብ ቤተን ምስ በጻሕኩ ማዕጾ ብመፍትሕ ረጊጠን መሳኹቲ'ውን ከግጥማ ረኣኽወን። ዝለመድክዎ ተግባር ስለ ዝኾነ ኣይገረመንን። ደብዳበ ክጽሕፈለን እንተኾይኑ ምስጢረን ከይወጽእ ማዕጹን መሳኹትን ክዓጽዋ ኣለወን። "እንካ'ሞ እዚኣን ብልዓየን።" ቆሎ ስገም ኣዕሞኾኒ። ኩሉ ግዜ ትእዛዘን ፈጺመ ደብዳበ ምስ ጸሓፍኩለን ዝህባኒ ዓስበይ ቆሎ'ዩ - ዝተቐልወ ሱፍ ዝተሓወሶ ቆሎ ስገም። ሽዑ ግና ቅድሚ ምጽሓፈይ ቆሎ ምሃበንን እቲ ዝሃባኒ ቆሎ ሕዋስ ሱፍ ዘይነበሮ ምኽኑን ዝተፈልየ ኣጋጣሚ ነበረ። ካብቲ ቆሎ ስገም ንላዕሊ እቲ ምስኡ ዝሕወስ ሱፍ'ዩ ዘብህገኒ። 'ደብዳበ ጸሓፊለይ' ክብላኒ እንከለዋ፣ ምስ ወዳእኩ ዝህባኒ ሱፍ እናዘከርኩ'የ ምራቐይ ዝውሕጥ። ናይ ኣደይ ሃና ቆሎ ፍሉይ ተዘክሮ ዝገደፈለይ መቐረት ዝነበሮ'ዩ። 'ብዘይካ ቆሎኣን ካልእ ጽቡቕ የብለንን' እናበልኩ'የ ንቐሎኣን ዘድንቕ። ናይ ሽዑ ግና ሕዋስ ሱፍ ዘይብሉ ስገም ጥራይ ብምንባሩ ብሕርቃን ናብ መሬት ክዘርዎ ኣይጸላእኩን። ስለ ዘይተሓጎስኩ ድማ ከይጠዓምኩሉ ኣብ ጁባይ መለስክዎ። ግና፣ 'እቲ ሱፍ ዘለዎ ቆሎ፣ ደብዳበ ምስ ወዳእኩ'የን ክህባኒ' ዝብል ተስፋ ነበረኒ።

"ሰሚዕካ ኣለኻ ስምኦን ወደይ. . ." ዘረባ ቀጸላ። ቅድሚ ጽሑፍ ምጅማረይ ወትሩ ዝህባኒ ምዕዶ ስለ ዝነበረን ክሰምዐን ኣእዛነይ ጸለኹ። "ከምቲ ኩሉ ግዜ ዝብለካ እዚ ትጽሕፈለይ ደብዳበ ኣነን ንስኻን ጥራይ ኢና ንፈልጦ። ንወላሓደ ሰብ ክትነግር የብልካን።" ምዕዶኣን ትእዛዝ እምበር ምሕጽንታ ኣይኮነን። ሓንሳእ ዘፍጥጠኦ ሓንሳእ ዘጨምትልኦ ኣዒንተን ትእዛዝ የመሓላልፋ ምንባረን'ዩ ዝሕብር። "እንተነጊርካ... " ዘረባኣን ኣቋሪጸን ስቕ በላ። ይጥምታኒ ከም ዝነበራ ኣይተጠራጠርኩን። ". . .ንፋዕ ስለ ዝኾንካ ወላ ንማማ ከም ዘይትነግራ እምነት ኣለኒ። እዚ ርጉም ኤፍሬም...." ንወዲ ጓለን'የን። "...እንታይ ጽሒፍካ ኢሉ እንተሓቲቱካ ኣይነግረካን'የ ኢልካ ኢኻ ተቕብጾ። ብሰንኩ ተዋሪደ'የ ዘለኹ።" ስነን እናሓራቐማ ኣጠንቀቓኒ። ብወገነን ድማ ንወዲ ጓለን እናሓሰብኩ ዝን በልኩ። ንኣደይ ሃና ደብዳበ ጽሒፈ ካብ ቤት ምስ ወጻእኩ ኤፍሬም ከይረኽበኒ'የ ዝጥንቀቕ። ምኽንያቱ ኣብ መንጎኦም ስምምዕ ስለ ዘየለ ብዛዕባኡ ሕማቕ ከም ዝጸሓፍ'ዩ እምነቱ። ክረኽበኒ እንከሎ ድማ 'እንታይ ጽሒፍካ?' እናበለ'ዩ ዘንጥጠለይ። ወላ'ኳ ዝነግሮ እንተዘይብለይ ግና ኩሉ ግዜ ምስ ተቐርቀርኩ'የ።

ኣደይ ሃና ምዕዶኣን ድሕሪ ምዝዛመን ቢሮን ወረቐትን ኣምጺኣን ኣብ ጎድነይ ተቐመጣ። ኣነ ድማ ዝሃባኒ ቢሮ ጨቢጠ ወረቐት ኣብ ቅድመን ዘርጊሐ ዝብላኒ ክጽሕፍ ተዳለኹ። ናይ ኣደይ ሃና ደብዳበ ክዛዘም ናብ ሰለስተ ሰዓት ዝጽጋዕ ግዜ'ዩ ዘድልዮ። ማእቶት ዘይወዓልኩ ኣይትብልን ኢኻ። ንነብሲ ወከፍ ሓንቲ ምልእቲ ሓሳብ እምነት ዘይብለን ግዲ ኮይነን ዓሰርተ ግዜ ክተንብበለን'የን ዝደልያ። ኣብ ከምኡ ድማ'ዩ ግዜ ዝጠፍእ። ደብዳበ እናጽሓፉ እንከለዋ ናብ ቤተን ዝመጽእ ሰብ ሰማዒ የብሉን። መንነቱ ብዘየገድስ□ "ስራሕ ሒዘ ኣለኹ ደሓር ተመለስ" ዝብል መልሲ'ዩ ዝወሃቦ። ጽቡቕ ነገሩ ግና ብዙሕ መጻኢ ስለ ዘይብለን ኣብ ዝኾነ ናይ ደብዳበ ኣጋጣሚ ዘቋረጸና ሰብ ኣይዝክርን።

"ዘውዲ ጓለይ ከመይ ትኾኒ ኣለኺ?" እቲ ክጽሓፈለን ዝደለይኦ ብቓለን ክነግራኒ ጀመራ። "ኣነ ብዘይካ ናትኪ ናፍቖት ኣምላኽ ይመስገን ጽቡቕ ኣለኹ።" ምስ ነብሲ ወከፍ ዝብላኒ ሓሳብ እንተዘይጎይየ ክጽበያኒ ዝሕሰብ ኣይኮነን። "እንታይ ጽሒፍካ እስከ ድገመለይ።" ዝብል ሕቶ ድማ ኣብ ነብሲ ወከፍ ሓደ ምሉእ ሓሳብ ዘይተርፍ'ዩ። ሽዑ'ውን ከንብበለን ደኣ ሓተታኒ። እቲ ዝበላኒ ጽሒፈ ደየ ኣይጸሓፍኩን 'ኣንብበለይ' ብምባል'የን ዘረጋግጽኦ። ባህረን ስለ ዝፈልጥ 'ኣንብበለይ' ምስ በላኒ ተጓይየ ዝመላእክዎ ጽሑፍ ኣኻኺበ'የ ከንብበለን ዝግደድ። ዓሰርተ ግዜ ከንብበለን ስለ ዝሓታኒ ድማ ናይ ፈለማ ሕቶኣን ከም ንቡር'የ ዝቕበሎ። ምስ በዝሐ'የ ዒሚም ናብ ምባል ዝኣቱ።

"እንታይ ደኣ ፈጣሪ ዘይበልካ?" ዘይተጸበኽዎ ሕቶ ሰንደዋ።

"ኣምላኽ ይመስገን ኢለ ምኸ!" በልክወን እታ ኣምላኽ ትብል ቃል ናብ ፈጣሪ ቀይራ ከይብላኒ እናተሰከፍኩ። ንዝበልኣ ቃል ከም ዘላቶ ክትሰፍረለን'ምበር ክትቅየር ኣይደልያን'የን። ምቕያር ማለት ብኣራኣእያኣን ካልእ ትርጉም'ዩ ዝወሃቦ። ጌጋ እንተዘይረኺበን'ውን ኣብ ዘየለ'የን ዝዛረባ። ጓል ሰብዓ ዓመት ስለ ዝነበራ ግና ይርደኣለን ኣይነበርኩን'ምበር እዝነን ዘይስሙዕ የስምዐን ምንባሩ ኣይጠራጠርን።

"ኢልካ ዲኻ?. . . በል ንቐጽል።" ደሓን ይእተዋ ነታ ባዕለይ ዘእተኽዋ ቃላት ክቕይራ ኣይገደዳንን። ንቐጽል ድሕሪ ምባል ኣብ ሓሳብ ኣትየን ነዊሕ ግዜ ኣጥፍኣ። "እወ. ." ምራቐን ውሒጠን ዘረባ ጀመራ። "ወድኺ ኤፍሬም ዝገብሮ'ዩ ጠፊኡኒ ዘሎ። እዋኑ ሕማቕ ምኻኑ እናፈለጠ ኣምስዩ ይመጽእ፣ ኣዋልድ ኣብ ቤት እናምጽአ ሕማቕ ነገር ይገብር። ብፍላይ ቅድሚ ሰለስተ መዓልቲ. . . ." እቲ ዝቕጽል ትሕዝቶ ምጽሓፉ ኣሰኪፉኒ ቢሮይ ኣብ ኣፈይ ቀርቂረ ኣብ ሓሳብ ኣተኹ። "እሂ ዝወደይ?" በላኒ ከም ቁጥዕ ኢለን ምጽሓፍ ምቁራጸይ ኣሕረቕወን።

"ኣደይ ሃና ኣብ ደብዳበ ብዕልግና ኣይጸሓፍን'ዩ።" በልክወን ስለ ዘይተማህራ ኣይፈልጥኦን'የን ዝብል እምነት ሓዲሩኒ። ቈልዓ ምንባረይ ረሲዐን'የን ዘሐፍር ዘረባ ክጽሕፍ ዘገድዳኒ ነይረን። ኣነ ግና ወዲ ጓለን ምስ ጓል ዝፈጸሞ ብዕልግና ክጽሕፍ ተዋሒጡለይ ኣይነበረን።

"እዋእ! ኣንታ ቈልዓ!" ድምጸን ኣጉሊሐን ደሃላኒ። "ዝበልኩኻ እንዶ ትም ኢልካ ጸሓፍ።" ዘሕለፉለይ ዘይብለን ምስ ምጉጣጡ ትእዛዘን ኣመሓላለፋ። ሰማዒ ንዘይረክብ ምዝራበይ ኣጣዒሱኒ ደጊመ ናብ ወረቐት ተደፋእኩ። "እስከ ዝጸሓፍካዮ ኣንብበለይ።" ከም ኣመለን ሓተታኒ። ዝጸሓፍክዎን ዘይጸሓፍክዎን መላሊአ ነገርክወን። ግና ደጋጊመን ኣንብበለይ ክብላኒ ስለ ዝኾና ከይርስዕ ኣዝየ ተጠንቀቕኩ። "እቲ ዝበልኩኻ ጸሓፎ፣ ብወዲ ጓለይ ተኸኺ ኢለ'የ።" ኣጠንቀቓኒ።

“እሞ ድገማለይ!” በልክወን ክዝክሮ ስለ ዘይከኣልኩ ቅልጥፍ ኢለ። ኣደይ ሃና ብሕፍረት ደኒና ምህላወይ ከይገደሰን ኣቐዲመን ንዘበልኦ ትሕዝቶ ከም ዘለዎ ደገማለይ። እንታይ ክገብር፡ ኣብቲ ዝነበርክዎ ዕድመ ክፈልጦ ዘይግባኣኒ ሕማቕ ክፈልጥን ክጽሕፍን ተገደድኩ።

“ዓባየይ ትብልዮ ዘለኺ እሰምዖ ኣለኹ።” ንኹልና ቀዘዝ ዘበለ ድምጺ ብደገ ሃንደበት ተሰምዐ። ናይ ኤፍሬም ድምጺ ምዃኑ ኣነውን ኣይሰሓትኩን። ኣደይ ሃና ንፈለማ እዋን ክስንብዳ ረኣኽወን። ዝጽሕፎ ዝነበርኩ ደብዳበ ብቕጽበት መንጢለን ድማ ኣፍጢጠን ጠመታኒ።

“ስዲ’ወ ስዲ!” እቲ ኣደራዕ ናባይ ኣውረድኦ። ኣብ ኢደን ዝዓማጸጻኦ ደብዳበ ድማ ኣብ ትሕቲ ዓራተን ሰኩዐኦ። ኣነ ዘይተጸበኽዎ ስለ ዘጋጠመኒ ብስንባደ ፈዚዘ ኣቕባሕባሕኩ። “ምስኡ ተሓባቢርካ ዲኻ ጸዊዕካዮ?” ብዘይወዓልክዎ ጠቀናኒ።

“ዓባየይ ክፈትዮ!” ኤፍሬም ማዕጾ ብሓይሊ እናሃረመ ክጮድር ተሰምዐ። ኣደይ ሃና፡ ማዕጾ ከይስበረን ስለ ዝሰግኣ ንወዲ ጓለን ክሽፍታ ተጓየያ። ኤፍሬም እትው ምስ በለ’ዩ ኣድህቦኡ ናባይ ገይሩ። “ኣንታ ወዲ ሽልቢ!” ኣየላበወንን። ብቕጽበት እግሩ ሰዲዱ ካብ መሬት ኣልዓለኒ። ናብ ኣየር ደይበ ተመሊሰ ኣብ መሬት ክስጣሕ እንከለኹ ኣብ ጁባይ ዝነበረ ቔሎ ክዝሮ ረኣኽዎ። ኣነውን ዝተረፈኒ ኣይነበረን።

“ጽቡቕ ገበርካዮ!” ኣደይ ሃና ኣብ ክንዲ ክዓርቃኒ ዝፍትና ምስ ወዲ ጓላ ወጊነን ኣበሳይ ኣብኣስኦ። “ንሱ’ዩ ዝገበርካዮን ዘይገበርካዮን ሓቢሩኒ።” ብዘይወዓልክዎ ጠቀናኒ። ነብሰን ከውጽኣ ናይ ሓጥያተን ተሰካሚ ክኾነለን ፈረዳኒ።

“እዋእ ኣነ!” ካብ መሬት ከይተሳእኩ ነቲ ውጹእ ሓሶት ክቃወም ፈተንኩ። ግና ዝሰምዓኒ ሰብ ኣይረኸብኩን። ኣብ ክንድኡ ኣደይ ሃና ንሓሶተን ከራጉዳ ሰማዕክወን።

“እወ ንስኻ!” በላኒ ቅልጥፍ ኢለን። እቲ ዲል ዝረኸበ ኤፍሬም ድማ ናይ ኣዋርሕ ውህሉል ሕርቃኑ ከውጽእ ዳግማይ ናባይ ተሃንደደኒ። ሓንሳብ ብጽፍዒት ከም ዘላህመኒ እዝክር። ብድሕሪኡ ግና ነብሰይ ከውጽእ ከም ዘለኒ ፈሊጠ በቲ ተገፍቲኑ ዝነበረ ማዕጾ ሃዲመ ናብ ጽርግያ ተሓወስኩ። ብቐደሙ ኣብ መንጎ ስድራ ምእታው ንሱ’ዩ ዓስቡ።

***

## ተሞኩሮ ሂወት

* ንዝኾነ ሰብ ንኽፍቅረካ ክትግድዶ ኣይትኽእልን። እቲ ንስኻ ክትገብሮ እትኽእል፡ ተፈታዊ ሰብ ምዃን ጥራይ እዩ። እቲ ዝተረፈ ንዓኡቶም ይግደፍ።

* ክንዲ ዝተገደስካ እንተተገደስካን እንተሓለኻን ገለ ሰባት ፍጹም ዘይክግደሱ ይኽእሉ።። ማዕረ’ቲ እንምጥዎ ልግስን ሓልዮትን ንጽበ እንተኾንና ኣምባሂቓና ኢና ንተርፍ።

* ክትሃንጾ ዓመታት ዝወሰደልካ እምነት፡ ንኽፈርስ ሒደት ካልኢታት እዩ ዝኣኽሎ። እምነት ከም ዓረ ዘይንቕነቕ ምዃኑ ትኣምን እንተደኣ ኬንካ፡ ከም ትኪ በናኒ ምዃኑ ኣብ ጉዕዞ ህይወት ኣብ ናይ ህሞታት ፍጻመ ክትውሕጦ ትግደድ።

* እሙን ዓርኪ ወይ መሓዛ ዋላ እንተሃለወካ፡ ሓደ ሓደ ግዜ ክሃስየካን ከቕጥዓካን ናይ ግድን እዩ። ነዚ ድማ በብግዜኡ ሕድገት ክትገብርን ይቕረ ክትብልን ኣሎካ።

* ኣብ ህይወት እንታይ ትውንን ዘይኮነ መን ኣሎካ እዩ ዝያዳ ዋጋ ዘለዎ።

* ይቕረ ምሕታትካ ቅቡል ንክኸውን፡ ንጣዕሳ ብምኽኢት ክትብልሎ የብልካን።

* ንኣስታት 15 ደቓይቕ ‘መልክዐይ በቃ’ ኢንካ ክትከይድ ኣይትጽገምን ኢኻ። ብድሕሪኡ ግና ፍልጠትካ እዩ መዋጽኦ ዝፈጥረልካ።

* ንነብስኻ ምስ’ቲ ካልኦት ብዝበለጸ ክዓይዎ ዝኽእሉ ኣይተወዳድራ።

* ኣብ ሓጺር ህሞት ንምሉእ ዕድሜኻ ከሳቕየካ ዝኽእል ነገር ክትፍጽም ትኽእል ኢኻ።

* እቲ ኣነ ክኾኖ ዝደሊ ሰብ ንምዃን ብዙሕ ግዜ ይወስደለይ ኣሎ።

* ነቶም ኣትፈትዎም ኩሉ ግዜ ብልዙብ ቃላት ክትፍለዮም ኣለካ። ምናልባት እዚ ናይ መወዳእታ ርክብኩም ክኸውን ይኽእል እዩ።

* እንታይ ይስመዓና ብዘየገድስ፡ ንዝገበርናዮ ኩሉ ተሓተቲ ኢና።

* ጠባይካ ንስኻ ትቆጻጸሮ ወይ ድማ ንሱ ይገዝኣካ።

* ተበዓት፡ ሳዕቤናቱ ብዘየገድስ እቲ ክኸውን ዘለዎ ኣብ እዋኑ ዝፍጽሙ እዮም።

* ሓደ ሓደ እዋን ክትቁጣዕ መሰል ከም ዘለካ ዘእምን ክስተት ክህሉ ይኽእል። እንተኾነ፡ ጨካን ንክትከውን መሰል ዝህብ ፍጻመ ኩቶ የለን።

* ብስለት ምስ ዝሓለፍካዮ ህይወትን ካብኡ ዝቐሰምካዮ ተመኩሮን እምበር ምስ ዝቘጸርካዮ ዕድመ ዝተኣሳሰር ኣይኮነን።

* ምናልባት ንዘልኣለም ክቕይር ዝኽእል ሓይሊ ክህሎ ስለ ዝኽእል፡ ምስጢር ንክትፈልጥ ምሒር ኣይትተሃንጠ።

* ኣብ መንደቕ ቤትካ ዝተሰቕለ ምስክር ወረቓቕቲ፡ ምቕሉል ሰብ ኣይገብረካን እዩ።

* ሰባት ንዝተዛረብካዮን ንዝገበርካዮን ክርስዕዎ እዮም። ንዝፈጠርካሎም ስምዒት ግና ክርስዕዎ ኣይኮኑን።

ነጃት ኣሪፋደን

# ካብ ዳየሪ

# ኣስመራን ወጋሕታኣን!

“ኣነ ኢ.ልካ ኣይትጀምር፡ ሰማዒ ምእንቲ ከይትስእን!” ዝብል፡ ምኽሪ ጸሓፍቲ ስነ-ልቦና ኣንቢበ ኣለኹ። እዚ ምኽሪ ጽቡቕ ናይ ምብህሃል ሃዋሁ ኣብ ምፍጣር ኣገዳሲ'ዩ ዝብል ተወሳኺ መረዳእታ'ውን ይስዕቦ እዩ። የግዳስ ነዚ ሕጂ ዘልዕሎ ኣርእስቲ ‘ኣነ’ እናበልኩ እንተዘየዘንተኹ፡ ዝሰመዓኒ ኣሎ ኣይብልን'የ። ናይቲ ዘዘንትዎ ወግዒ ባዕለይ ጭብጢ ስለዝኾኑን'ውን ዝያዳ ውሕስነት ይህልዎ። ንኹሉ'ቲ ኣብዚ ወግዒ ዝጠቕሶ ብዝተፈላለየ መገዲ ነይረዮ'ዩ። ምናልባት፡ ከም ካልኣይ ኣርእስቲ ናይቲ ዛንታ “ዝኸረይ ኣብ ወጋሕታ ኣስመራ እናበልኩ'ውን ክጽውዖ እኽእል'የ።

ኩለን ከተማታት ናይ ገዛእ ርእሰን ሰዓታት ወጋሕታ ኣለወን። ኩሎም ሰባት ከኣ ብተመሳሳሊ ናይ ገዛእ ርእሶም ሰዓታት ወጋሕታ ኣለዎም። ኣስመራ፡ ሰዓታት ወጋሕታኣ ካብ 5፡00 ክሳዕ 6፡15 ቅ.ቀ፡ ከረን ካብ 4፡00 ክሳዕ 6፡00 ቅ.ቀ፡ ኣቖርደት ካብ 4፡00 ክሳዕ 7.00 ቅ.ቀ፡ ባጽዕ ከኣ ካብ 6፡00 ክሳዕ 8፡00 ቅ.ቀ ኰይኑ'የ ረኺበዮ። በቲ ንዓይ ዝመስለኒ፡ ትርጉም ወጋሕታ ሃናይ ክፋል ናብራ ይውክልን ከካፍል። ወጋሕታ፡ ሰብ ካብ መዳቕሶኡ ተንሲኡ፡ ናብራኡ ክገጥም ኣሃዱ ዝብለሉ ኩነተ-ግዜ'ዩ። ሕብሪ ጸላም፡ ብህድኣት ተናፋቒ እናኾነ ዝሃሰሉ፡ ብርሃን ንስንብታ ጸላም መተካእታ ንምኻን ዝዳለወሉ ግዜያት'ዩ። ብዙሕ ድምጺ ዘይስማዓሉ ግዜ ኰይኑ'ውን እየ ረኺበዮ። እንትርፎ'ቲ ሳሕቲ ዘጋጥመኒ ካብ ርሑቕ ዝሰማዕ ናይ ኣኽላባት ጻውዒት።

ጸኒሑ፡ ጻውዒት መሳጊድን ኣብያተ-ክርስትያንን ተበራርዩ፡ ነቲ ሰፊኑ ዝጸነሐ ጸጥታ ናብ ምኡዝ ደሃይ ዘለዎ ሃዋሁ ይቕይሮ። ብምኡዝ ደሃያት ዝበራብር ሕብረተ-ሰብ ምኻንና መመሊሱ'ዩ ዘደስተኒ። ንንጹህ ኣእምሮና ዘጋጥም ናይ ፊልማ ደሃይ፡ ናይ መጀመርታ ዕዮ ንሱ እዩ። ነቲ ረቂቕ ደሃይ ናብ ጭቡጥ ቃልን ግብርን ናይ ምቕያር ክእለትና ከኣ፡ ካብዚ ዝነቕል ከይኮነ ኣይተርፍን በሃላይ እየ።

ድሕሪ'ቲ ጻውዒት ኣብያተ ሃይማኖት መዓጹ መንበሪታት ክኽፈት ይጅምር። እዚ ድምጺ ኸኣ'ዩ ምጅማር ወጋሕታ ኣስመራ ዘበስር። ዝበዝሑ ሰባት ብመንፈስ ብርታዐ፡ ተስፋ፡ ፍቕሪ፡ ሓልዮትን ሰላምን ኮታስ ብኹሉ ሰብኣውነት፡ ካብ ቤቶም ንግዳም የምርሑ።

ኣብ ኣፍደገ መንበሪ ቤተይ ብምኳን በቲ ደብዛዝ ብርሃን ተሓጊዘ፡ ነቲ ህሉው ሕብሪ ክግንዘቦ ኣብ ዝብለሉ፡ ሕብሪ ኣስመራ ናብ ደብዛዝ ቢጫ ተቐይሩ ይጸንሓኒ'ሞ፡ ኣካል ናይቲ ኣብ ወጋሕታ ዝፍጠር ተምሳጢይ ይኸውን። እቲ ሕብሪ ነጸብራቕ ናይ'ቲ ኣብ ጎደናታት ዝርከብ መብራህቲ'ዩ ዝኸውን። ከምኡ ምኳኑ እናፈለጥኩ፡ ብቐጻሊ እትምስጠኒ ሓንቲ ካዝሚር ዝዓይነታ ገረብ ኣላ። በቲ ቢጫ ሕብሪ ቢጫ ትመስለኒ'ሞ፡ ምስ ረፈደ ክርእያ ከለኹ ናብ ቀጠልያ ተቐይራ ትጸንሓኒ። ብርሃን ስለዘይተሕልፍ'ያ ነቲ ብርሃን ተንጸባርቖ ትኸውን። እዚ ምኳኑ ይፍለጥ ደኣምበር፡ ቀጻሊ ምንጪ ፍሽኽታይ እያ። ነቶም ሕብሮም ዝቕያይሩ ሰባት ንኑብሰይ ወሲኸካ) ኸኣ፡ ብኣ ኣቢለ ክርድኦም እጋደል።

ቅድሚ ናብ'ቲ ዘጋጥመኒ ዓቢ ጐደና ምእታወይ፡ ዝተፈላለየ መጸውዒ ዘለዎም ኣኽላባት ገዛውተይ ጎፍ ይብሉኒ። ናብ ዘይምጉዳእ ስምዒተይ ንኽንጸባርቕ ኣስማቶም ጸዊዐ ክሓልፍ ኣለኒ። ነቶም ኣኽላባት ስሞም እንተጸዊዕካዮም ዝኾነ ተጻብኦ ኣይገብሩን እዮም፡ ፈላጢና'ዩ ይብሉ ይኾኑ እየ ዝብል። ገለ ካብቶም ኣኽላባት፡ ካብ ንፋስ ክድሕኑ ብምባል ኣብ እግሪ ማኪና ናይ ቆጻሪት ማይ ንእሽቶ ሰፈራን ይኣትዉ።

ዓቢ ጐደና ገዛውትና፡ እትው ክብሎም ሰላምታ ክለዋወጠሉን ሓደ እዩ ዝኸውን። ክፋል ናይ'ቲ ከተማ ኣስመራን ኸኣ እዩ። ኩነታት ብርሃን ብዙሕ ለውጢ የብሉን፡ ሕጂ'ውን ደብዛዝ ቢጫ እዩ ዝርአ። እቲ ካብ ርሑቕ ዝረአ ኮነ እቲ ብርሃን ዝውሕዶ ኩሉ ‘ኣይ ጸላም ኣይ ብርሃን’ ኮይኑ'ዩ ዝርአ። ሰላምታ እትለዋወጦም ሰባት ዓቕን ሕቶታቶም ድሩት'ዩ። ዝበዝሐ እዋን፡ ከመይ ሓዲርካ? “ስድራ ደሓን'ዶ ኣለዉ?’ ብምባል እዮም ዝዛዘሙ። ልዕሊ'ዚ ዝቕጽል ባህሪ ሕቶን መልስን ኣይገጠመንን። ብዙሕ ሓሲበሉ'ኳ እንተኾንኩ፡ ዛጊት ግና ጭቡጥ መዕለቢ ኣይረኸብኩሉን።

ድሕሪ'ዚ ንኣስመራን ሰባት ዘበራብር ብመጉልሒ ድምጺ ዝፍኖ ጻውዒት ምቅልሑ፡ ጐደናታት ኣስመራ ዝተፈላለየ ሕብሪ ድምጺ ከእንግድ ይጅምር። ከም'ቲ ብህዱእ ውቅዒት ፒያኖ ጀሚራ ጸኒሓ ግና ቴምፓ እናወሰኸት ትኸይድ ደርፊ ብዘመሳስል መንገዲ፡ ሓድሽ ድምጺ ክፍኖ ይጅምር። ‘ኳዕ…ኳዕ!’ ድምጺ ሸኾና ፈረስ ኣብ ጐደናታት የቃልሕ፡ ‘ሱ!...ሱ!...’ ጸጸኒሑ ወናኒ ፈረስ የቃልሕ። እንታይ ማለት'ዩ ‘ሱ’? ነቶም ወነንቲ ኣፍራስ ደጋጊመ ኣብ ዝሓተትኩሉ እዋን መልሲ ኣይረኸብኩን ‘ሱ!’ ምባል ግና ይቕጽል። እቲ ህርመት ክምቅር ብምባል ከይኮኑ ኣይተርፉን፡ ጫማ ፈረስ ዝሰርሑን ኣብ እግሪ'ቲ ፈረስ ዘጣብቑን! ዝበዝሑ ወነንቲ ናይ'ዘን ኣብ ወጋህታ ዝንቀሳቐሳ ወነንቲ ካሮሳ ኣፍራሶም ክገርፉ ኣይገጠሙንን። ንህሮም ንምቅልጣፍን ንምዕቃብን ኪኖ ቃላት ዝገብርዎ ኣይተጓነፈንን።

ብኣርባዕቲኡ ማኣዝን ኣስመራ፡ ናብ ማእከል ከተማ ገጾም ብዓረብያታት ፈረስ



ዝንየዩ ነበርቲ፡ ዝበዝሐ ትሕዝቶኦም ጸባ ዝመልአ ቢዶኒታት እዩ። ውሑዳት ከኣ ንመሸጣ ዝቐርብ ሓድሽ ኣሕምልቲን ንኣፍራሶም ዝኸውን መግቢን ጸይሮም ይረኣዩ። ምስ ብዝሒ ናይ'ቶም ሰብ ዓረብያ ተኣሳሲሩ ኸኣ፡ እቲ ህርመት ይልዕልን ይሰምርን! እቲ ውህደት ከኣ ፍሉይ ጦብላሕታ ዝገድፍ'ዩ።

ብድሕሪ'ዘን ካሮሳ ዝቕልቀል ድምጺ፡ ንምብራኽ ህርመት ወጋሕታ ኣስመራ ተራኡ ልዑል እዩ። ሰብ ሞተር ብሽክለታን መካይንን ካብኡ ናብኡ ኸኣ ሰብ ታኽሲ እዮም ናብ'ቲ ናይ ወጋሕታ መድረኽ ዝቕልቀሉ። ንገያሾ ናብ ፒያሳ ዘብጽሓ፡ ናብ ዕዳጋ ኣሕምልቲ ዘቕንዓን ናብ ካልእ ኣንፈታት ዝውሕዛን ታክሲታት ምዕዛብ፡ ንኣንፈት ጉዕዞኣን ንምርዳእ ዝሕግዝ እዩ። ገለ ታክሲታት ካብ ማእከላት ለይታዊ ትልሂት ናብ'ዚ ሰልፊ ተጸንቢረን ኣብ ማእከል ከተማ ይረኣያኻ እንተኾና፡ መዓልቦኣንን ኣንፈተንን ግና ንጹር እዩ። መብጽሒኣን ናብ'ቲ ዘወርቲ ታክሲ 'እንዳ ቁርሲ' ኢሎም ዝሰምይዎ ኣብያተ ሻሂ ወይ ከኣ ኣብ ማእከል ኣባሻውል ናብ ዝርከባ ክራር እናሰማዕካ ምዝንጋዕካ ትቕጽለሉ ኣንዳ ኣርባዕተ ደረጃ ወይ'ውን እንዳ ሓሸማ ዝባሃል እንዳ ስዋ'የን ዘኣንፍታ።

እቶም ዝበዝሑ ኣብ'ዘን ታክሲታት ተሰቒሎም ዝመጹ ዓማዊል፡ ነቲ ካብ ቴፓትን ናይ'ተን ታክሲታት ዝፍኖ ደርፌታት ዘይጻወሩን ተቓውሞኦም ዝገልጹን እዮም። ካብ'ቶም እቶም ተቓውሞ ኣየርኣዩን ዝባሃሉ፡ ንዓቐን ድምጺ ትሒቱን ልዒሉን ዝብሉ እዮም። ካብ'ቲ ለይታዊ ትልሂት 'ተቓውሞ ኣንጻር ኩሉ' ዝብል ስልጠና'ዶ ወሲዶም ይወጹ ይህልዉ እናበልኩ፡ ንገዛእ ነብሰይ ሓሳባት ብዝመስል ሕቶ የዕልላ'የ! እቶም ናብ እንዳ ቁርሲ ዝኣትዉ ካብ ለይታዊ ትልሂት ዝመጹ ሰባት ዝኣዘዝዎ መግቢ ክሳዕ ዝመጽእ ዘጸብዮም ዓቕሊ የብሎምን። ኣካል ናይ'ቲ ናይ ተቓውሞ ቅዲ ከይኮነ ኣይተርፍን እየ ዝብል። እቲ ዘስምዕዎ ተቓውሞ ብቓላት ጥራይ ዝፍጸም እዩ፡ ካልእ ተወሳኺ ምንቅስቓስ ካብ ዝበዝሑ ኣይተዓዘብኩን። ምንቅስቓሶም ዝያዳ ኣብ ምልኣት ህድኣት ከምዝለዉን ሰላማውያን ከምዝኾኑን ንምርኣይ ብዝመስል ጥበብ እዩ ዝዕየ።

ኣካል ናይ'ዚ ወጋሕታን መቐረቱን ዝኾኑ ኢጋር ተጓዓዝቲ ሰባት'ውን በብዓይነቶም ኣለዉ። ናብ ኣብያተ ሃይማኖት ዝምርሑ ሰላምታ ተለዋዊጦም፡ ብዛዕባ ህሉው ዓቐን ቊሪ፡ ግመ፡ መረቕ ንፋሳት… መበገሲኡን ሳዕቤኑን ክትንትኑ እናተጋደሉ ናብ'ቲ ቦታ እምነት ይበጽሑ'ሞ፡ ብጸሎት መንፈሶም የንጽሁ። ኣዴታት'ውን ካብ'ዚ ብዘይፍለ፡ ነቲ ብጥበብ ዝተኣልመ ጸዓዱ ነጸላኣንን ጋቢኣንን ተጎምጒመን ኣብ ጎረቤቶም ንእትነብር መጓዕዝተን እናተዳህያን እናተጸባበያን፡ ናብ'ቲ ጽምብል ወጋሕታ ኣስመራን ሰባን ይውሕዛ። ከም ልምዲ ቊሪ ይሃሉ ኣይሃሉ ብዘየገድስ፡ ናይ ዝበዝሐ ሰብ ኣለባብሳ ደራሪብካ'ዩ - ረቒቕ ኣልባሳት ዝለብስ ዳርጋ የልቦን።

ወነንቲ ድኳናት ካብ ዝነብሩሉን ዝዓዩሉን ቦታ፡ ተቐዳደምቲ ብሽግለታ ናይ ዝተፈላለየ ዲቭዝዮናት ክመስሉ ናብ ጕደናታት ይውሕዙ፡ ናይ ዝበዝሑ ብሽክሌታታት ግና መጽዓኒ ዘለወን ቬንቲ ስየ ዝዓሌተን እየን፡ ጸባ ኮነ ባኒ ጽዒኖም ነናብ ቦታኦም ክምለሱ እንከለዉ፡ ሓድሽ ወግዒ እንተዘይኮይኑ ዝሓደረ ዕላል ከዕልሉ ዳርጋ ኣይኀነፉንን። ወረ ዝበዝሑስ ብዛዕባ'ታ ወጋሕታ'ዮም ዘዕልሉ። ኩሉ ዝተንሰአ ሰብ ብቕዓቱ ክንጸባርቐሉ ዝደሊ ክፍለ ግዜ እዩ።

ወጋሕታ፡

ማርካቶ፡ ፕያሳ፡ ኣውቶቡስ እንዳ ሕብስቲታት፡ ኣብያተ ቊርሲ፡ ኣብያተ ሃይማኖታት… ምንጪ ኩሉ እቲ ኣብ ኣስመራን ወጋሕታን ዝቐርብ ድምጺ እየን። እቶም ተገልገልተን ከኣ ንናህሪ'ቲ ብራኽ ህርመተን ይወሃሃድዎ። ትእዛዝ ተገልገልቲ ዋላ'ውን ዝለዓለ እንተለዓለ፡ ንድምጺ ናይ'ተን ኣብ ኣብያተ ሻሂ ዝውልዓ ሬድዮታት ዝዳረግ ኣይኮነን። ክሳዕ ድምጺ ሓፋሽ ትጅምረሉ ሰዓት ዝውልዓ መደበራት፡ ዝያዳ በቲ ዘቕርብኦ ጣዕመ ዜማ እምበር ብመልእኽተን ዝመርጽወን ኣይኮኑን። ድምጺ ሓፋሽ ምስ ጀመረት ግና፡ ካልኦት መደበራት ህጣመን ይጠፍእ። እቲ ልምዲ ካበይ ከምዝተተጠርየ ኣይፈልጥን፡ ግና ካብ ድሕሪ ናጽነት ኣብ'ተን ብዘይካ ድምጺ ሓፋሽ ካልእ ዝውላዕ የለን። እቲ ዘገርም እቶም ወነንቲ ናይ'ተን ኣብያተ ሻሂ ምስ ዝቐየሩ'ውን፡ እቶም ሓደስቲ እውን ነቲ ዝጸንሐ ባህሊ ብዝግባእ ክዕቅቡ'ዮም ዝገጥሙኒ።

ጋዜጣ ዝብሉ ሸየጥቲ ካብን ናብን ተወርዊሮም ክንቀሳቐሱ ምርኣይ ወጋሕታ ዝጽንቀቐሉ ህሞት እናተቓረበ ይኸይድ ምህላዉ'ዩ ዘገንዝብ። ዋላ'ውን ብዙሓት ሸየጥቲ ዝረኣዩን ድምጾም ናብ ካልእ ስግር ሰሊኹ ዝስማዕን እንተኾኑ፡ ኩሎም ዝወፍሩሉ መስመርን ንናብራ ዝገጥሙሉ ቅዲ ግጥምን ጥበብን ኣለዎም። ኣብ መፈጸምታ ወጋሕታ፡ እቶም ሸየጥቲ ጋዜጣ ገንዘብ እናቘጸሩ፡ ወይ'ውን ንትምህርቲ ኮነ ንስራሕ ዝውክል ኩዳን ቀይሮም እየ ዝረኽቦም!

ወጋሕታ ተፈጺሙ'ዩ - ብርሃን ካብ'ቲ ዝነበሮ ሕብሪ ናብ ህዱእ ጻዕዳ እናተቐየረ ይኸይድ፡ ድምጺ ህርመቱ ይልዕል፡ ሕውስውስ ይበዝሖ፡ ሰባት'ውን ብቑጽሪን ዓይነትን ውክልና፡ ሞያታትን ክበዝሕዎ ይጅምሩ። ንዓይ ናይ መዛዘሚ ክጅምራ ከለዋ'ዩ፡ ወጋሕታ ኸኣ ስቱኽ ትብለኒ።

ስዒድ ሳልሕ

ኣስመራ 2008

# ዘልኩ ደአ !



# ሰርቫንቶሎጂ

## “ኣንፕሮፌሽናል ሪሰርች ፔፐር”

ዘልኩ ደ… ዘልኩሲ እነሆ መቐጸልታ ናይ ዝሓለፈ ሕታም። ሎሚ’ውን ብዛዕባ ሰርቫንቶሎጂ እዩ። ናብራ ከደምቲ ዓለም ካብይ ናበይ ኣብ ትሕቲ ዝብል ኣርእስቲ ዝተጉበረ መጽናዕታዊ ጽሑፍዩ።

**ኣብርሀት ሰባራት ብኬሪ**

ዘልኩ ደኣ… ዘልኩሲ ከባቢ ሰዓት 9 ናይ ንግሆ እዩ። ኣብቲ ገዛ ብዙሕ ዝስማዕ ድምጺ የለን። ዋና ገዛ መብራት ተሰፋሁኣይ ገና ካብ ዓራት ኣይትተንስእን እያ። መብራት ምስ ሃብቲ ዝመጸ ኣመል ደዩ ዋላ መፋጥርታ ዝፈለጥ ነገር የለን፣ ግና ንግሆ ኣይትተንስእን’ያ። ሓደ ወዳ ሰዓል ሓሚሙ ቤት ትምህርቲ ስለዘይከደ ብንግሆኡ ኣብ ሳሎን ቲቪ ወሊዑ ይርኢ ኣሎ።

ኣብርሀት ኣብ’ቲ ገዛ ከም ሰራሕተኛ ካብ ትቑጸር ወርሒ ኣሕሊፋ። ጓል 27 ዓመት’ያ። ተመርዕያ ነይራ። ግና ኣይቀደዋን፣ ተፋቲሓ። ካብ ሒማኣ ሓደ ቈልዓ ኣለዋ። መጀመርታ ኮሚደረ፣ ሽጉርቲ... ኣብ ጽርግያ ዘርጊሓ ኑባሳ ክትክእል ፈቲና ነይራ። ኣይከኣለቶን። ገዲፋቶ ኣብ እንዳ ሰብ ከም ኩዳሚት ተቖጺራ።

ሽዓ ንግሆ ኣብርሀት ኣብ ክሽነ ኣቑሑት ትሓጽብ ነይራ። እንታይ ከም ዝኾነት ነገራት ጽምው ክብል ከሎ እቲ ምስ ኣዲኣ ዝገደፋቶ ወዲ 5 ዓመት ወዳ ኣብ ዓይና ቅጅል ይብላ። ሽዑ ሕርቕ ሕርቕ ትብል። ዕድላ ትረግም። ኩነታቱ ከይፈለጡ ስድርኣ ዘመርዓውዋ ሰብኣይ ይዝክራ። ብኣመንዝራታት ተኸቢቡ ዝሓድር ሳኽራም እዩ ነይሩ። ብሓሳባ ክትዝክሮ ከላ እንተዝኾነላ ብበትሪ ሕምል ሕምል ኩተብሎ ይርኢያ። መሊሳ ኸኣ… “እ… ወረ እንቋዕ ሕማም ኣይለከመኒ” ትብል። መሊሳ ዕድለኛ ምኳና ብልቢ ተመስግን። ኣይድስ ከይሓመመት ካብ’ቲ ሰብ’ቲ ምግልጋላ ተኣምር ይኾና።

ኣብ ሓሳብ ተዋሒጣ ኣቑሑት እናሓጸበት፣ ሓንቲ ብኬሪ ናይ ሻሂ ሽተት ኢላ ካብ ኢዳ ሞሊቓ ኣብ’ቲ ምድሪቤት ሻሕ ኢላ። እታ ብኬሪ ርፍትት ኢላ። ክትወድቕ ከላ ብርቱዕ ድምጺ’ያ ኣስሚዓ። መብራት ካብ መደቀሲኣ ተንሲኣ ኣብቲ ዳሕራዋይ ብራንዳ ናይቲ ጸሓይ ትጽሎ ነይራ። ናይ ኢጋጣሚ ነገር ቅድሚ ገለ ካልኢታት’ያ ኣብኡ መጺኣ። ኑቲ ድምጺ ምስ ሰምዐት ብስምባድ በተግ ኢላ ናብ’ቲ ኣብ ቅድሚኣ ዘሎ ክሽን ብቕልጡፍ ስጉምትታት ከይዳ። ሮዛ ዝሕብሩ ፒጃማ ለቢሳ ነይራ፣ ሮዛ ዝሕብሩ ሻሽ ድማ ኣብ ርእሳ ኣሲራ ነይራ። ኢቃድዳ ኣዒንታ ከም ናይ ቻይና እዩ። ኣፍንጫኣ’ውን ግፍሕ ኢሉ ኮይኑ ‘ምበር ጠፍናቕ’ያ። ገጻ ከቢብን ሰፊሕን እዩ። ጸጉራ ዕርጭጭ ዝበለን ማእኸላይ ቁመት ዘለዋን ኮይኑ፣ ቁኖ ዝበሃል ኣይትፈቱን’ያ። “ርእሰይ’ዩ ዘሕመኒ” ኢያ ትብል። እዛ ጓል 48 ዓመት ሰበይቲ ኣደ ኣርባዕተ ቈልዑ እያ። ካብ’ቶም ብግዜ ሃይለስላሴ ዝነበሩ ሃብታማት’ያ ትወለድ። ሰብኣያ’ውን ሃብታም’ዩ። ክሳብ 9 ክፍሊ ተማሂራ።

መብራት ኣብ’ቲ ክሽን ምስ በጽሐት፣ ኣብርሀት ክሳዳ ጠውያ ናብኣ ክትርኢ፣ ካልኣይቲ ብኬሪ ሻሕ ኢላ ኣብ’ዛ መሬት ተኸስኪሳ። ናይ’ታ ቀዳመይቲ ስባርን ናይታ ካልኣይቲ ስባርን ነታ ክሽን መርገጺ ዘይብላ ገይርዋ።

መብራት፦ “ኣብርሀት… እንታይ ኮይንኪ ኣለኺ… 5 ደቒቕ ኣብ ዘይመልእ ግዜ፣ ክልተ ብኬሪ… ግደፍዮ… ኢናፍ… ኢዝ ኢናፍ” በለት ብሕርቃን ተኾኺ እናበለት።

ኣብርሀት፦ “ዓምና! ኣይትሓዝለይ… ሽተት… ኢለን ወዲቐናኒ”

መብራት፦ “ሂይ… እንታይ… ሽተት… እንታይ ማለት’ዩ ሽተት… ተጠንቂቕኪ ትሰርሒ…ኖ”

ኣብርሀት፦ “ፈሊጠ… ኣይሰበርክምን… ተጋግዩ እኮ ይብል ኣለኹ”

መብራት፦ “ፈሊጥኪ ስበርዮ… ከይፈለጥኪ ስበርዮ… ኣየገድሰንን’ዩ መብራት… ሳሚ… ሳሚ…” ኢላ ዓው ኢላ ንወዳ ጸውዓቶ። ሳሚ ቀጠልያ ሳዕልን ታሕትን ቱታ ገይሩ፣ ሸበጥ ወዲዩ ኀሰስ ጉሰስ እናበለ መጺእዋ። ወዲ 14 ዓመት ቆልዓ’ዩ። ከም ኣቡኡ ጸሊም ሕብርን ቀርጫፍ ጸጉርን ኣለዎ።

ሳሚ፦ “እሂ …ማማ”

መብራት፦ “ንዓ… እታ ጥራዝ ኣምጽኣያ… ክልተ ብኬሪ ንሓንቲ ብሕሳብ 20 ናቕፋ 40 ናቕፋ ኢልካ መዝግቦ።”

ኣብርሀት፣ ዋላ ሓንቲ ኣይመለሰትን። ግና ኣብ ውሽጣ ከም እሳተ-ጎመራ ዝፈልሕ ዘሎ ሕርቃን ሃዊጽዋ። ገለ ሓሳብ መጺእዋ። ኣኪታቲላ ሰለስተ ብኬሪ ሰቢራ። ኣለልዒላ ኣብ ሰሚንቶ ሻሕሺሓቶ።

መብራት፦ "እሂ'ቲ… እሂ'ቲ" እናበለት ጥርሙዝ ከይነጥራ ናብ'ቲ ማዕጾ ክሽነ ገጻ ቀረባ። ኣብርሀት ከምዛ ዋላሓንቲ ዘይገበረት እቲ ምሕጻብ ኣቑሑት ቀጺላቶ። መብራት፡ እዛ ኩዳሚት ተጸሊላ ከይትኸውን ፈሪሃ። ናብ ስሚንቶ ጥራይ ዘይኮነ ሓንቲ ብኬሪ ኸኣ ናብኣ ከይትድርብየላ ስግኣት ነይርዋ።

መብራት፦ "ኣብርሀት… ደሓን ዲኺ… እንታይ ትገብሪ ኣሎኺ?"

ኣብርሀት፦ "እንታይ ይገብር ከም ዘለኹ ደኣ ትርእይኒ ዶ የለኽን"

መብራት፦ "እንታይ ኮይንኪ ኣለኺ… ስለምንታይ ቡሽ ትሰብርዮ?"

ኣብርሀት፦ "ፊሊጠ እኳ'የ ሰቢረዮ…

መብራት፦ "ፊሊጠ… እወ ፊሊጥኪ… ግና ስለምንታይ…"

ኣብርሀት፦ "እቲ ክልተ ከይፈለጥኩ እየ ሰቢረዮ… ይቕሬታ ኢለኪ… 40 ናቕፋ ክትከፍሊ ኢኺ ኢልክኒ። ሰለስተ ብኬሪ ኸኣ እናፈልጥኩ ሰቢረ ወሲኸሉ"

መብራት፦ "ስለምንታይ… ወጽለይ… ካብ ገዛይ… ስለምንታይ ቡሽይ ትሰብረለይ? ብሕጊ እደልየኪ እየ።"

ኣብርሀት፦ "ዓምና… ኣይትኾርዪ እባ፡ ኣይከፍልን እኳ ዘይብልኩ፡ ግና ካብ ክልተ ቡሽ ኢልኪ 40 ትወስዲ ሰለስተ ወሲኸለን፡ 5 ኮይነን። ኣነ ደኣ ጥቕልልቲ ሚእቲ ናቕፋ ክትከሳልኪ ኢለ እኳ'የ"

ዘልኩ ደኣ… ዘልኩሲ ኣብርሀት ናይ 5 ቡሽ 100 ናቕፋ ዕዳ ተመዝጊብዋ። ምናልባት ገዛ ክትውልውል ወይ ክተጸራሪ ከም ገለ ኢላ ነታ ናይ 40 ኢንች ፍላት ቴሌቭዥን እንተሰቢራታ ዋጋኣ 46 ሽሕ እንተኾይኑ፡ ቡተን ወርሓዊ ትኽፈለን ሽሕ ናቕፋ ዕዳኣ ክትከፍል 46 ወርሒ ብናጻ ክትሰርሕ ኣለዋ። 46 ወርሒ ማለት ኣርባዕተ ዓመት ማለት እዩ።

ኣብ'ቲ ገዛ ቅድሚ ኣብርሀት ዝነበረት ሸቃሊት፡ ማሽን መጥሓን ሽጉርቲ ሰቢራ ሰለስተ ወርሒ ብዘይ ደሞዝ ሰሪሓ። ኣብ ከምዚ ናይ መብራት ዓይነት ኣንስቲ፡ ኩዳሚት ኣይግበርካ እዩ። መብራት ኣብ ሰላም ግዜ ማለት ክትዛረብ ከላ መብዝሕትኡ ግዜ ብዛዕባ ኩዳምትን ሕማቕ ባህርያተንን ከምኡ'ውን ሰረቕቲ ከምዝኾናን'ያ ተዕልል።

"ስማዕ'ሞ ግርማይ… እንተሓሲብካዮ እኮ እዘን ሰራሕተኛታት ደሞዘን ካብ ማናጀር ንላዕሊ እዩ። ሕሰቦ… መግቢ… ብውሑዱ፡ ብውሑዱ'የ ዝብለካ… ንመዓልቲ 100 ናቕፋ ሕሰቦ። ኣብ ወርሒ 3000 ናቕፋ ይኸውን። ናይ ማይ፡ ናይ ልቺ መደቀሲኣ… ንመዓልቲ ብ50 ናቕፋ ሕሰቦ፡ ኣብ ወርሒ 1500 ናቕፋ ይመጽእ። ደሞዛ ኸኣ፡ ሓደ ሽሕ። ብጠቕላላ 5,500 ኣብ ወርሒ… እዚ ኹሉ እናኸፈልካስ በጠጥ ከኣ ይብላልካ።" ኢላትኒ መብራት።

ዘልኩ ደኣ… ዘልኩሲ… መብራት ብዛዕባ ኩዳሚት ትህቦ ኣገልግሎት ዘይኮነ፡ ብዛዕባ ነታ ኩዳሚት ዝግበረላ ወጻኢ'ያ ክትሓስብ ትውዕል። ፍንጃል ሰቢርኪ፡ ብኬሪ ደጊምኪ እናበለት 50 ቅርሺ 100 ቅርሺ እንተኣጉዲላ ዓቢ ኽሳራ ዘድሓነትዩ ዝመስላ። ነታ ድኻ ሰራሕተኛ ዓቢ ክሳራ እዩ። ንመብራት ግን 100 ናቕፋ ከም ሓንቲ ናቕፋ እዩ። ካብ'ታ ሚእቲ ናቕፋ ልቢ ናይ'ታ ሰራሕተኛ ክትከስብ ምበለጸ።

ዘልኩ ደኣ… ዘልኩሲ ሓንቲ ካልእ ዝፈልጣ ሰበይቲ ኣላ። ኩዳሚት ኣላታ። ግና እታ ዝኸፍዐት ትዕግስቲ ዘለዋ ሰራሕተኛ ሰለስተ ወርሒ እያ ክትጸንሕ ትኽእል። እዛ ስማ ኣብ'ዚ ዘይጠቕሶ ሰበይቲ፡ ሰራሕተኛ ኮፍ ክትብል ወይ ስራሕወዲኣኢላኩተዕርፍኣይትደልን'ያ። "ሰልድና ጫሕ ኣቢልና እናኸፍልናስ ኮፍ ከኣ ክትብል" ብምባል ሰራሕተኛ ምእንቲ ስራሕ ወዲኣ ከይተዕርፍ፡ ነታ ሰራሕተኛ ዝኸውን ስራሕ ክትምህዝ እያ ትውዕል። በብቑሙቱ ዘስርሓቶ 20 ዝኸውን ኣስኮባታት ኣለዋ። ኣብ ጫፉ 8 ሜትሮ ዝቑመቱ፡ ኣብ ጫፍ መኾስተር ዘለዎ ኣስኮባ ኣለዋ። ነታ ሰራሕተኛ ኩሉ ዓይነት ስራሕ እንተስኢናትላ፡ ቡቲ ነዊሕ ኣስኮባ ነቲ 'ፕላስ ዋን' ዝዓነቱ በላሶ ገዛ ግዳማዊ መናድቑ ኣጽርይዮ ትብላ።

ዘልኩ ደኣ.. ዘልኩሲ ኣብ መግቢ ኸኣ.. ኣመና በቃቕን ርግምትን እያ። ነታ ሰራሕተኛ ከመይ ዝበለ ዝግኺ ተሰሪሓ'ሞ፡ ኣብዚኣ ኸኣ ንዓኺ ሽሮ ስርሒ ትብላ። ኣብ'ዚ ዘመን እዚ፡ ከምዚኣ ዓይነት ሰበይቲ ኣላ ኢልካ ክትኣምን ቁሩብ ይኸብደካ እዩ። እመኑ ኣይትእመኑ ብዘየገድስ ከምዚኣ ዓይነት ኣስራሒቲ ኣለዋ። እቲ ናይ'ቲ ስድራ ቤት ተረፍ መኣዲ ተኣኪቡ ነታ ከልቢ እዩ ዝወሃብ፡ ሰራሕተኛ ዋላ ተረፍ ክትበልዕ ኣይፍቀደላን እዩ።

ዘልኩ ደኣ… ዘልኩሲ.. እዛ ሰበይቲ እተን ሰራሕተኛታት ገኒዲፈንኣ ዝኸዳሉ ዘለዋ ምኽንያት ኣይትፈልጦን እያ። ብሓሳባ ጸጊበን ዝኸዳ ዘለዋ እዩ ዝመስላ። ስለዚ፡ "ሰራሕተኛ ኩተጽግባ የብልካን… እንተጸጊበን ኣይከኣላን እየን… በሊዐን በሊዐን ምስ ጸገባ ኣይታሓዛን እየን። ካልእ ግደፍ ሰብኣይ ይደልያ። ወዲ ተባዕታይ ከኣ ልቢ የብሉን። ሰብኣይካ ከጋግያልካ ይኽእላ" እያ ትብል። ነዚ ዘረባ እዚ ንሓንቲ መሓዝኣ ኩተዕልላ ከላ እታ ሰራሕተኛ ሰሚዓታ። ገሪምዋ ትም ኢላ።

ሓንቲ መዓልቲ ተረፍ መኣዲ ነታ ኸልቢ ሃብያ ኢላ ኣብ ሸሓኒ ጉዲፋትላ ከይዳ። ንሳ ኸኣ እታ ዓቂና ዝሃበታ ጣይታን ሽሮን ክትበልዕ ሓቢራታ። ዋና ዝብጻሕ ነይርዋ ብኡ ንብኡ ወጺኣ። እታ ሰራሕተኛ ኑቲ ጣይታን ሽሮን ነታ ኸልቢ ሂባታ። ኑቲ ተረፍ ስጋን እንጀራን ዝነበሮ ሃነን ዝብል ዝግኺ፡ ንባዕላ ክትበልዖ ጀምር ኩተብል ከላ፡ እታ ዋና ገለ ረሲዐ ኢላ ተመሊሳ። ዓይና ክትኣምን ኣይካእለትን።

ዋና፦ "እዚ ደኣ… ነታ ኸልቢ ሃብያ ምሽ ኢለኪ… ንዓኺ ሽሮን ጣይታን ምሽ ቀሪበልኪ"

ሰራሕተኛ፦ "እቲ ሽሮን ጣይታን ነታ ኸልቢ ሂቢያ… ኣነ ኸኣ እዚ ተረፍ እንተብላዕኩ ይሓይሽ ኢለ"

ዋና፦ " መን ኢሉኪ…?"

ሰራሕተኛ፦ "ባዕለይ እየ ሓሲበዮ

ዋና፦ "ስለምንታይ ሞ… ዝተበሃልክዮ …"

ሰራሕተኛ ከሊፋታ፦

"ኣነስ… እታ ኸልቢ እንተጸጊባ

ኣይትተሓዝን እያ። ክትናፈስ ምስ ፈታሕናያ… ነዚ ጎረቤትና ዘሎ ተባዕታይ ከልቢ ከይተጋጥዮ ኢለየ። እቶም ተባዕትዮ ኣኽላባት ከኣ ልቢ የብሎምን።”

ዋና፦ “እሞኸ…”

ሰራሕተኛ፦ “ካብታ ከልቢ ትሽገር፡ ኣነ ክሽገር ኢለ እየ” ኢላታ።

ዘልኩ ደኣ… ዘልኩሲ… እዘን ኣሓትና እዘን ከደምቲ ካልእ ዘጋጥመን ጸገም ኣሎ። ገለ ገለ ሰብኡት ጽምው ዝበለ ኢጋጣሚ ክረኽቡ ከለዉ ነታ ስራሕተኛ ይደልይዎ።

መብዛሕትኡ ግዜ ኣንስቲ ሃብታማት ኣዚየን ጽቡቓት እየን። ወረ ኩለን ኣንስቲ ሃብታማት ማርያምየን ዝመስላ። ኣስተባሂልኩም እንተኾይንኩም፡ እቶም ሃብታማት ሰብኡት ዋላ ሓደ ምልኩዕ የብሎምን። ኣነ ኮነ ኢለ የስተባህል’ሞ፡ እቶም ሰብኡት ወይ ቴናናት ወይ ኩቡዳማት ወይ ሓውላላት ወይ ሰናናት… (ኣብዚ ግዜ’ዚ እኳ መብዛሕትኦም እቲ ቀንዲ ስኖም ኣደርቂሞም ኣርተፊሻል ስኒ እዮም ገይሮም ዘለዉ።) ወይ ጨጋዓት ወይ ጉጦጣት እዮም። (ምናልባት እዚ ዝብሎ ዘለኹ፡ ኣንቢቦም ሃብታማት ዓድና ከይቅየሙኒ፡ እዞም ኣብ ላዕሊ ጠቒሰዮም ዘለኹ ሃብታማት ሰብኡት ኣብ ኢትዮጵያ ዘለዉ ሃብታማት ማለተይ ምዃኑ ርዱእ ይኹነለይ።)

ዘልኩ ደኣ… ዘልኩሲ… ሰይቲ ሃብታም ጽብቕቲ ትኾነሉ ምኽንያት መሪጹ ስለዝምርያ እዩ። ብኣንጻሩ ኣንስቲ ድኻታት ከኣ ሓንቲ ጽብቕቲ የብለንን። ኣብ መርዓ ወይ ኣብ ሓዘን ተኣኪበን ከለዋ እንተስተብሃልኩስ ገሊኣን ቆርጫጨት… ገሊኣን ፈያራት... ገሊኣን ጨምጫማት… ገሊኣን ከኣ ከም ደርሆ ክሳደን ነዊሕ ርእሰን ንእሽቶ፡ ገሊኣን ገዝፍቲ ከለዋ ቁጽሪ ጫማ እግረን 46 ዝኾነ ሰልፋዓት፡ ገሊኣን ጭሕሚ ዘይብሉ ኮይኑ እምበር ገጸን ‘50 ሰንቲ’ (ደራፋይ) ዝበሃል፡ መንጋግ ደራፋይ ዝመስላ እየን። ቡቲ ሓደ ወገን ከኣ ሰብኡተን ምልኩዓት እዮም። ሰልዲ ግና የብሎምን፡ ... ስለዚ ኣየነይቲ ጽብቕቲ እሞ ሕራይ ክትብሎም። ኣባና ጥራይ ኣይኮነን ኣብ ኩሉ ዓለም ከምኡ እዩ። ሃብታማት ጥራይ ኣይኮኑን ዋላ ሓለፍቲ’ውን ከምኡ እዮም። ንሳቶም ክፉኣት፡ ኣንስቶም ከኣ ጽቡቓት። እንተኾነ ኣብ ሓለፍቲ ሓደ ክልተ ብኣጻብዕ ዝቑጸሩ ጉሩማት ሰብኡት ይርከቡ እዮም።

ዘልኩ ደኣ.. ዘልኩሲ ሓንቲ ጽብቕቲ ሰይቲ ሃብታም ሰራሕተኛ ቆጺራ። እታ ሰራሕተኛ ኣብ ካልኣይ መዓልታ ሓጺር ክዳን ገይራ፡ ተመሻሺጣ፡ ኣዝማልቶኣ ገይራ፡ ጨንኣ ተለኺያ ቁርሲ ትቕርብ ነይራ። እታ ሰበይቲ ሓሪቓ፡ “እዚኣ ሰራሕተኛ ድያ ዋላ ባሪስታ” ኢላ ሓሲባ። ደድሕሪኣ ናብ ክሽነ ከይዳ። እታ ሰራሕተኛ ኣል ኩተማ እያ። ኩተማ ብኹተምኡ ኣል ማእከል ኩተማ እሞ ኸኣ ኣዒንታን ጸጉራን ሀንዲ ትመስል ጽብቕቲ።

ዘልኩ ደኣ… ዘልኩሲ ምሽታ ሰበይቲ ተቓዩቔን። ተሓራሪቐን። ሽዑ እታ ሰበይቲ፡ “ውጽለይ” ኢላታ ናይ ልባ ሓሪቓ።

ሰራሕተኛ፦ “ንስኺ ምስራሕ እንዲኺ ትደልዪ … ብዛዕባ ክዳነይ እንታይ ጸጊሙኪ?”

ሰበይቲ፦ “ኪዲ ደኣ … ከምዚ ተኸዲንክን ሰብኡትና ኩተጋግያ ከምትደልያ … እፈልጥ እየ”

ሰራሕተኛ ኣቑሒታ ጠርኒፋ እናወጸት፦ “ኣየናይ ሰብኣይ ሒዝኪ ኢኺ… ንሕና ከነጋግዮ ንደሊ… ነዚ ቴናን ሰብኣይክሲ ኣነ ኪጋግዮ… ንዓኺ ከማን ከመይ ገይሩ ከምዚጋግዮኪ ገሪሙኒ ኣሎ” ኢላታ ብቑጽ ኢላ ከይዳ። ብድሕሪኡ እታ ሰበይቲ፡ እቲ ርእሲ ናይ ሰብኣያ ከስክፉ ጀሚሩ። “ብርሃን ቆብዕ ዘይትለምድ… ኣነስ ቆብዕ ዘለዎ ሰብኣይ ክፍተወኒ” ክትብሎ ጀሚራ። (ቆብዕ እኳ ኣየናይ ቆብዕ ክኣኽሎ፡ እዚ ግዚፍ መጠም ጠምያ ናይ ሱዳን ደኣ ክጉብር እንተኾይኑ እምበር)።

ዘልኩ ደኣ… ዘልኩሲ ሓደ ግዜ ሓንቲ ሰበይቲ ደቃ ሒዛ ንግደት ናይ ዓዶም ከይዳ። እታ ሰበይቲ ኣብ ዓዲ ውራይ ንግደታ ትጉብር። ሰብኣያ ምስታ ሰራሕተኛ ዓለሙ ክርኢ ይኽእሊ። ገለ ሰብኡት እቲ ቆለኦም ናብ ኩዳሚት ጥራይ እዩ ዘጉይዮም። ኣብ ግዝኦም ኩዳሚት እንተ ዘይብሎም ናይ ኣዝማዶም ከደምቲ ከናደዮ ንዕዙብ ኢና። ዘልኩ ደኣ… ዘልኩሲ… ኣብ መወዳእታ እታ ሰራሕተኛ ከመይ ዝበለት ጽብቕቲ ቆልዓ ወሊዳ። ሰበይቲ ጽልል ኢላ። ድሕሪ ሕጂ ሰራሕተኛ ከይትቖጽር ምሒላ። እንተኾነ ሓደ እዋን ማንታ ቆልዑ ተገላጊላ። ማንታ ቆልዑ ሒዛ ሓዳር ገዛ ንበይና ክትኣልዮ ስለዘጸገማ ተገዲዳ ሰራሕተኛ ቆጺራ።

ዘልኩ ደኣ… ከምቲ ልማዳ ንግደት ዓዶም ምስ ኮነ፡ ደቃ ሒዛ ንዓዲ ነቒላ። ነታ ሰራሕተኛ’ውን ምስኣ ኣበጊሳታ። እታ ሰራሕተኛ ጓል 25 ዓመት ትኸውን ደልዳላ’ያ። እቲ ሰብኣይ እቲ ቅድሚ ኣርባዕተ ዓመት ዝገበሮ ረሲዕዎ እዩ መስለኒ፡ ነታ ሰበይቱ ተዛሪብዋ።

ሰብኣይ፦ “ዋላ እዛ ሰራሕተኛ ድያ ክትከይድ?”

ሰበይቲ፦ “እወ ክትከይድ እያ.. እሂ”

ሰብኣይ፦ “ንሳ ደኣ ትጽናሕ እምበር”

ሰበይቲ፦ “እንታይ ምእንቲ እያ ትጸንሕ”

ሰብኣይ፦ “ኣነስ መግቢ ገለ ክትሰርሓለይ ኢለ’የ”

ሰበይቲ፦ “ሂሂ…ተሰፋይ ንኻልእካ በሎ። ትረከ መግቢ ክትሰርሓለይ… ቆልዓ ክትሰርሓለይ ድኣ በል” ኢላቶ ሰራሕተኛኣ ሒዛ ንዓዲ ከይዳ።

ካብ’ዚ እንታይ ንመሃር? እንታይ ንመሃርዶ? ጽቡቕ! ሰበይትኻ ንግደት ኢላ ንዓዲ ምስ ከደት፡ ካብ ሰራሕተኛኻ ቆልዓ ናይ ምውላድ ዕድል ከጋጥመካ ከም ዝኽእል፡ ንመሃር። እዚ እቲ ጽቡቕ ወገኑ እዩ። እቲ ሕማቕ ነገሩ ድማ እቲ ሰስተም ካልኣይ ግዜ ክትጥቀመሉ ከምዘይትኽእል ንመሃር። (ኩል ግዜ ሓደ ጽሑፍ ትምህርቲ ክህልዎ ኣለዎ)

ዘልኩ ደኣ…ዘልኩሲ! ክልተ ሰብ ሓዳር ኣብ ፈለማ መርዕኦም ክልተ ቆልዑ ክህልውዎም ጥራይ መደብ ነይርዎም። ኑቶም ቆልዑ ድማ ሓደ ወድን ሓንቲ ጓልን ክኾኑሎም ነይሩ ትምኒቶም።

እታ መርዓት መጀመርታ ጓል ወሊዳ። ጸኒሓ’ውን ጓል ደጊማ። እቲ ሰብኣይ ቢቃ ይኣኽለና፡ ተመስገን ኢልና

እዘን ክልተ ደቅና ነዕቢ ዝብል ሓሳብ ነይርዎ። እታ ሰበይቲ ግን ወዲ ትደሊ ነይራ። ክጸንሑ ክጸንሑ እታ ሰበይቲ ኑቲ ሰብኣይ ለሚናቶ።

እቲ ሰብኣይ ክብሮም እዩ ስሙ። ንሳ ግን ስም ቅብጥሮት ኣውጺኣትሉ ነይራ። ክብሮም ኢላቶ ኣይትፈልጥን እያ። ከባሪ ኢላ እያ ትጽውዮ። እናተመሻሸኩት ለሚናቶ።

"ብጃኻ ከባሪ ... በጃኻ ክብረት ሓንቲ ግዜ... ሓንቲ ዕድል ኣፈትኻኒ" ኢላቶ። ይኹነልኪ ኢልዋ። ሕጉስ ኢላ። ኣፈቲንዋ፣ ሳልሰይቲ ጓል ወሊዳ። ካልእ ግዜ ብርህ ኢልዎ ምስኣ እናዕለለ ለሚናቶ፦

"ብጃኻ ከባሪ ... ናይ መወዳእታ ሓንቲ ግዜ ኣፈትኻኒ ብምባል ለሚናቶ፣ ሸዑ ግዜ ኣብይዎ። እዘን ሰለስተ በራውር ደቅና ኣምላኽ ይባርኸልና ኢሉ ኣብይዎ። ኣዒንታ ንብዓት ቁጽርጽር ኢሉ ገዲፉቶ ከይዳ። ኣደንጊጹቶ ኣፈቲንዋ። ራብዓይቲ ጓል ወሊዳ።

እዛ ሰበይቲ ሰራሕተኛ ነይራታ። ምስኣ ሰለስተ ዓመት ዝጸንሐት ስሩ-ስርዓት ዘለዋን እምንትን ሰራሕተኛ እያ ነይራ። እዛ ሰበይቲ ንግደት ዓዶም ነቒላ። (መጺት ከኣ እዛ ንግደት እዚኣ። ኣነ ንባዕለይ ንግደት ንሰራሕተኛን ንሰብኣይን "ጎልደን ታይም" ምኳና፣ እዚ ቐረባ ግዜ እየ ፈሊጠ። እቲ ሰብኣይን እታ ሰራሕተኛን ጽቡቕ ቀንዮም። ንሱ ክደርፈላ ንሳ ክትደርፈሉ ይውዕሉን ይሓድሩን ነይሮም።

እነሆ እቲ ደርፊ፦

ንሳ፦ ኣሰይ ኣሰይ ኣሰይ... ኣሰይ

I love you more than I can say

You can take my breath away

If loving you is wrong

I don't want to be right

"ቴክ ማይ ብሪዝ ኤወይ" ኢላቶ።

ንሱ፦

I need Someone.

Someone to hold me

Hold on the shape -

turn off the light

Love me to night

Turn off the Tv.

Put on some music

Take off your shoe -

turn off the light

Kill me to night.

(as he said she killed him on the spot)

(he also took her breath away)

ዘልኩ ደኣ... ዘልኩሲ... እቲ ሰብኣይን እታ ሰራሕተኛን ባዕሎም ክደርፍዎ ክትሰምዮ ከለኻ ሕልሚ እዩም ዝጥዕሙ። ከም ውጽኢት ናይ'ዚ ደርፊ እዚ፣ እታ ሰራሕተኛ ከመይ ዝበለ ነቡኡ ዝመስል 'ዶባል' ወዲ ወሊዳ። መሸን ሓቢእካ ኣይሕባእን'ዩ፣ እታ ሰበይቲ ሰሚዓ። ሓሪቓ። ምንዳድ ትፈልጡ ዲኹም፣ ነዲዳ። እቲ ሰብኣይ ገይሹ ነይሩ። ንሱ ክሳብ ዝመጽእ መግቢ ኣብይዎ። ድቃስ ኣቢይዎ። ሓሙኽሽቲ መሲላ ነይራ።

ዘልኩ ደኣ... ዘልኩሲ... እቲ ሰብኣይ ካብ ናይ ሱዳን መገሽኡ መጺኡ። መጀመርታ ዝሓመመት መሲልዎ ነይሩ። ዳሕራይ ግን ተረዲእዎ ኣብ ገዛ ምስኣተወ መቐየር ንፋስ ኢሉ ኑቲ ኣብ ገዛ ዝጸንሐ ኣረቂ ኣፋሪቑዎ ነይሩ። በይኖም ኣብ መደቀሲ ክፍሎም ምስ ኣተዉ ሰበይቲ ቆየቛ ጀሚራ።

ሰበይቲ ብኸድሪ፦ "ንስኻስ ቁሩብ ሕልና የብልካን... እሞ ኸኣ ኣብ ዓራተይ፣ ኣብ ፍርናሸይ፣ ኣብ ገዛይ... ካብ ሰራሕተኛኻ... ኣንስቲ ዶ ተሳኢነን እየን"

ሰብኣይ፦ "ኣንቲ ኣነ ኣይኮንኩን... ባዕላ እንደኣላ... ወሪዱኒ ኣነ ዶ..."

ኮሊፋቶ።

ሰበይቲ፦ "እንታይ ባዕላ እንደኣላ... ማለት..."

ሰብኣይ፦ "ብይንና ምስ ተረፍና... ኣንታ ከባሪ ሓወይ ኣፈትኻኒ ኢላ ለሚናትኒ... ኣነ ኸኣ.. ኣፈቲነያ... ተፈቲና ሓሊፉ"

ሰበይቲ፦ "ኣፈትኻኒ እንተበለትካ... እሞ ስቕ ኢልካ ዲኻ ተፈትና"

ሰብኣይ፦ "ሓፍትና እንደኣላ ኢለ... ሓንቲ ግዜ... ደኣ... እንታይ ጸገም ኣለዎ ኢለ ኣፈቲነያ..."

ሰበይቲ፦ "ኣነን ንስኻን ብሓደ ክንቅጽል ኣይንኽእልን ኢና... ኻላስ... መወዳእታ'ዩ... ንፈላለ"

ሰብኣይ፦ "እዋእ... ንዓኺ ምሽ ሓሙሽተ ግዜ ኣፈቲነኪ... ክንደይ ትስስዒ ኢኺ... ነዚኣ ሓንቲ ግዜ ኣፍቲነያሲ ክንድዚ ትንድሪ እዋእ... ተማቒልካ'ዩ ጽቡቕ... መጽሓፍ ምሽ ካብ ዘለኩም ንዘይብሉ ሃቡ... እዩ ዝብል... ቁሩብ'ባ ኻኣ ሃይማኖትኪ ዘክሪ" ኢልዋ። ንሳ እያ እምበር፣ ንሱ እቲ ኣረቂ ሰሪሑሉ ኣብ ኣፉ ዝመጾ እዩ ዝዛረብ ነይሩ። እቲ ሕርቃን ናይ ሰበይቱ ይገርሞን ይስሕቖን ድማ ነበረ። ካብ'ዚ ጽሑፍ እዚ እንታይ ንመሃር። ... ጽቡቕ!

ካብ'ዚ ጽሑፍ እዚ ወዲ ናይ ምውላድ ባህጊ ዘለዎም ሰብኡት፣ ኣንስቶም ንግደት ምስ ከዳ ካብ ሰራሕተኛኦም ወዲ ክወልዱ ከም ዝኽእሉ ንመሃር። ከምኡ'ውን ነንስቶም እዚ ዝስዕብ ደርፊ ምስ ዝደርፉለን እቲ ዝውለድ ወዲ ክኸውን ከም ዝኽእል ተረጋጊጹ እዩ። እነሆ እቲ ደርፊ፦

Turn off the tv

Put on some music

Take off your shoe

Turn off the light

Love me tonight

(ቲቪ ኣጥፍኢ፣ ህዱእ መዚቃ ወልዒ፣ ልቻ ኣጥፍኢ፣ ሳእንኺ ኣውጽኢ፣ ለሚ ሓንቲኣ'ላ!)

ግርማይ ሳንዲያጎ
ሰርቫንቶሎጂስት